# ሠንእሰ ያ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2015

ቁ. 45

## ሓባራዊ ዘተ ኣብ ፊልምታት ኤርትራ

"ፊልም የብልናን . . ." ካብ ተዓዘብቲ

"እንተዘይህልወናዶ 'ረሚ' ተሸሊምና" ካብ ገዓ

+ዓርኪ "ከም ሳዕሪ ጸናዕቲ"

+ብንጽል ምንባር ምቁር'ዶዩ ዕረ?

+ንእስነት ከደት . . .





# ትሕዞ መንእሰይ







## ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
## ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2015 ቁ.48

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

መንእሰይ ድሕነትን ምዕባለን ሕብረተሰቡ ክውሕስ፣ ረብሓታቱ ብንጹር ክፈልጥ ዘኽእሎ ፖለቲካዊ ንቕሓት፤ ብጥምረት ናብ ሃገራዊ ዕላማ ክግስግስ ዘኽእሎ ሓያል ውዳበ፤ መሰሉን ረብሓታቱን ዝከላኸለሉ ዕጥቂ የድልዮ። ኣብ ህልዊ ኩነተ ዓለም፣ እቲ እንኮ ብዓወት ዘመርሽ ማስርሕ ወይ ኣገባብ ንሱ ጥራይ ስለዝኾነ፣ ተመሳሲልካን ተመሻኺንካን ወይ ጎቦልል ኣያታት ሒዝካ ወይ ድማ ኣብ እምባ ተጸጊዕካ፣ ህላወኻን ረብሓታትካን ምውሓስ ዝከኣል ዝመስሎም ገለ የዋሃት ኣይሰኣኑን ይኾኑ፤ ካብዚ ጸቢብ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ ከኣ፣ ኑቲ ተረር ግን ከኣ ሓቀኛን ዕዉትን መገዲ ረጥሪጦም፣ ካልእ ሜላታት ምንዳይ ይሓይሽ ዝብል ርእይቶ ክህልዎም ይኽእል። እዚ ግን ሰፊሕ ግዝዘብ ካብ ዘይምህላው ዝቕል ሰንኩፍ ኣተሓሳስባ እዩ። እቲ ክዉን ሓቂ ትማሊ፣ ሎሚ፣ ጽባሕ ፈጺሙ ዘቐየር ኣይኮነን። እቲ እንኮ መገዲ ዓወትን ክብረትን - እቲ ረዚን ዋጋ ዝተኸፍሎ - ብኡ መጠን ልዑል ክብረት ዘጎናጸፈና መገዲ ቀደምና ጥራይ እዩ! ሕጂ'ውን መንእሰይ ይንቃሕ፣ ይወደብ፣ ይዕጠቕ! ድሕነትን ክብረትን ረብሓን ሕብረተሰቡ ኣብ ዘይድፈር ጽላል ኬጽልል!!

ኣብቲ ፖለቲካዊ ንቕሓት ዘዕቢ ጽሑፋት ዝኣንገደሉ ዓምዲ ጉዳያት፣ ምዕቃብን ምስዋድን ፖለቲካዊ ብቕዓት ብዙብል ኣርእስቲ፡ መንእሰያት፣ ንህልዊ ዓለማዊን ዞባዊን ኩነታት ብልክዕ እናንበብና፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ትኩርነትናን ብምብራኽ፡ ክሳብ ሕጂ ሒዝናዮ ዝጸናሕና ዕዉት ማእዝን ዓቂብናን ኣማዕቢልናን፡ ቃልሲ ንብሩህ መጻኢ ኣብ ሽቶኡ ንምብጻሕ ድልውነትና ከረጋግጽ ዘዘኻኽር ጽሑፍ ቀሪቡ ኣሎ።

ዘሎናዮ እዋን ተመሃሮ ናይ 2015/16 ዓመተ ትምህርቲ ካብ ዝጀምሩ ሰሙናት ኣቑጺሮም ዘለዉሉ ስለዝኾነ፡ መጽሔትና ንትምህርቲ ኣመልኪታ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ሓደ ጽሑፍ ኣኣንጊዳ ኣላ። ሃገር ንምዕባለ ትምህርቲ እተፍስሶ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኣኽሳቢ ውጽኢት ዝርከቦ፡ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ዓብዩን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማ ሽቶኡ ዝወቕዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ኣብ ዝካየድ ጻዕሪ፡ ቡብዓቕሙን ቡጠዘምልኩቶ ዓውዲን ደራኺ ተራ ምስዘጻወት ስለዝኾነ፡ እጃም ናይ'ቶም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉ ወገናት (መምህራን፡ ወለዲ፡ ተመሃሮ፡ ሕብረተሰብን ኣካላቱን) ከመይ ክኸውን ከም ዝግባእ ዘዘኻኽር ነጥብታት ብዝርዝር ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ኣደራሽ ጅንጆር ዝቐርብ ክልተ ሰሙናዊ ናይ ዘተን ሰሚናርን መደባት ኣሎ። እዚ መደብ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲ፡ ሞያውያንን ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት መጸናዕታዊ ጽሑፋት ዘዳለዉ ምሁራትን ዝሳተፍዎ እዩ። ከም መቐጸልታኡ ኣብ ናይ ወርሒ መስከረም መደብ፡ ኣብ ፊልምታትና ዘተኮረ ሓባራዊ ዘተ ተኻይዱ ነይሩ። ተዋሳእቲ ወይዘሮ ራሄል ኣስገዶምን ኣቶ ኤድዋርዶ ኣርኣያን ነይሮም። እቲ ኣብ ሞንጎ ተዋሳእትን ተሳተፍቲ ካብ ግዳን ዝተኻየደ ዘተ ኣገዳሲ ርእይቶታቶ ዝፈሰሶ ስለዝኾነ፡ ኣብ ምዕባለ ፊልም ሃገርና እጃም ክህልዎ ብምትስፋው ከም ዘለዎ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ኣቕሪብናዮ ኣሎና። ኣብቲ ኣጋጣሚ ክትሳተፉ ዕድል ዘይረኸብኩም ሰዓብቶናታት ድማ ሃናጺ ርእይቶኹም ብምስዓድ ክተሀብትምዎ ተሰፋና'ዩ።

ኣብ'ታ ንመንእሰያት ናይ ጸቡቕ ኣብነት ንዝኾኑ ዕዉታት መንእሰያት ምስ ህርኩትናኦምን ሓርነትኮቶምን እተላሊ ዓምዲ ሃብርም፡ ሎሚ ዝበን ካብ ቤት ትምህርቲ ሕክምና ኦሮታ ምስ ዝተመረቓ ኽልተ መሓዙት ዶክተራት ዝተገብረ ዕላል ቀሪቡ ኣሎ። እዘን ክልተ ኣብኩታውያን ደቀ'ንስትዮ፡ ብሕክምና ምምራቐን ጥራይ ዘይኮነ፡ እቲ ኣብ ሞንጎአን ዝሰበረ ወህደትን ሓድሕዳዊ ምትሕግጋዘን'ውን ብኣብነት ዝጥቀሳ እዩ።

ኣብ'ቲ ማሕበራዊ ንቕሓት መንእሰያት ከም ዝሕይል ኣብ ምግባር ተራኡ ዝጻወት ዓምዲ ሕብረተሰብ መንእሰይ እውን፡ ኣብ ማሕበራዊ፡ ሕግን ስነ-ምግባርን፡ ጥዕናን ካልእን ዘተኮረ ጽሑፋት ተኣንጊዱ ኣሎ።

ዓምዲ "ባህልን ስነ-ጥበባትን" ምስ መንእሰይ ድምጻዊ ኣኽሊሉ መብራህቱ ዝተኻየደ ዕላል ቀሪቡ ኣሎ። ድምጻዊ ኣኽሊሉ ብቛንቋታት ትግርኛ፡ ዓረብ፡ ትግረ፡ ብሊንን ብዳዌትን ክደርፍ ምኽኣሉ ፍሉይነት ኣለዎ። ኣብዚ ዓምዲ ብተወሳኺ ንገለ እዋን ኣቋሪጹ ዝጸንሐ "ሓጺር ዛንታ" እውን ተኣንጊዱ ኣሎ። ፍሉይነቱ፡ ኣብርካቲ ናይ'ቲ ዛንታ ኣዳላዊ ዓምዲ ሞያን ስራሕን'ዩ ኢንጂነር ምሉእብርሃን።

ዓምዲ ስፖርት፡ ኣብ 2015 ንዝሓለፍናዮም ዓወታትን ብሓፈሻ ኣብ ስፖርት ጌርናዮ ዘሎና ገስጋስን ዝድህስስ ትሕዝቶ ቀሪቡ ኣሎ። ሳንዱቕ'ውን ፍትወቲ ዓምዱ "ዘልኩ ደኣ!" ኣዳልዩዋ ኣሎ። ሰናይ ንባብ፡

# ደሃይኩም

### ብሓጎስ ክትቅበሉኒ

ኣብ ስራሕኩም ዓወትን ኣሳልጦን እምነየልኩም። መጽሔት መንእሰይ ብእትህቦ ዘላ ኣቐሳሚ ምህሮን ኣዘናጋዕቲ ጽሑፋትን ከየመስገንክዋ ክሓልፍ ኣይደልን። ክሳዕ ሕጂ ኣንባቢን ኣስተማቓርን ኮይነ እየ ጸኒሐ፡ ካብ ሕጂ ንደሓር ግና ቀንዲ ተሳታፊ'ዛ ዝፈትዋ መጽሔት ክኸውን ተበጊሰ ኣለኹ። ንስኹም'ውን ብሓጎስ ክትቅበሉኒ እተስፎ።

የናስ ሃብቱ (ዶግላስ & ከረን)

ካብ ዓሰብ

### ናይ ኣጋጣሚታት ጥራይ ኮይኑ ከይተርፍ

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ ንስፖርት ዝሰፍሐ ቦታ ምሃባ፡ ብሕልፊ እቶም ኣብ ስፖርት ንግደስ መንእሰያት፡ ኣድኒቕና ንኣድነቕቲ ሂብናያ ኢና። ስፖርት ሓደ ካብቶም ንመንእሰያት ዘገድሱ ዓውድታት ስለዝኾነ፡ መጽሔት መንእሰይ ክትጎስዮ ዝይግባኣ ዓምዲ'ዩ ክኸውን ዘለዎ። እንሓናሳእ ትጎስዮ ምኳና፡ ነዛ መጽሔት ኣየምሕረላን እዩ።

ናይ ዝሓለፈ ትሕዝቶ ምስ "ቱር ደ ፍራንስ" ተኣሳሲሩ፡ ኑቲ ቅያ ከንጸባርቕ ሰፊሕ ቦታ ምርካቡ ጽቡቕ'ዩ። ቅድሚ ሕጂ'ውን ኣብ ገለ ሕታማታ ምስ ፍሉይ ኣጋጣሚታት፡ ፍሉይ ትሕዝቶታት ሒዛ ምውጻኣ እዝክር። ስለዚ ኣብ ኣጋጣሚታት ጥራይ ዘይኮነ፡ ብስሩዕ ናይ ስፖርት ዓምዲ ምስ ትርኑዕ ትሕዝቶ ሒዛ ክትወጽእ እተስፎ።

በየን በረቐ ካብ ዞባ ደቡብ

### መረዳእታ ዘሰፍሕ ጽሑፍ

ንተራ መንእሰያት ኣብ ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ዝምልከት ጽሑፋት ኣብ መጽሔት መንእሰይ ብተኸታታሊ ተንጊዱ። ኑቲ ኣርእስቲ መሰ'ንበብክዎ፡ ኣብ'ቲ መጀመርታ ኣብ ኣርእስቲ ናይ ቃላት ምግምጣል ዘጋጠመ ኮይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ። ወሸጢ ኣትየ መሰንበብክዎ ግና፡ ኣርእስቲ ዘይኮነ ኣነ ተጋግየ ምንባረይ በሪሁለይ።

ገለ ሰባት ህዝባዊ ግንባር እዚ ዘይገበረ፡ ከምዚ ዘይሰርሐ፡ ከምዚ ዘይደገመ ኩብሉ ክሰምዕ ከለኹ፡ ኩሉ ጽዕነት ናይ'ዚ ሃገር ናይ ህዝባዊ ግንባር ሓላፍነት ገይረ እየ ዝወስዶ ነይረ። ኑቲ ትሕዝቶ ምሰ'ንበብክዎ ግና፡ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ መንእሰያት ድማ ብፍላይ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ምሕያሉ ተራና ክንጻወት ከም ዝግባእን ብኸመይ እጃምና ክነበርኩት ከም እንኽእልን በሪሁለይ።

ስለዚ ከምዚ ዓይነት ጽሑፋት ብተኸታታልን መንእሰያት ክንሳተፎ ብዝኽእልን ኣገባብ ብቐጻሊ ከም ዝቐርብ ክግበር እምሕጸን።

ደሊና ሓጎስ ካብ ጊንዳዕ

### ዓምዲ ትውፊት ትቐጽለልና

ሓቂ ሓይሽ መጽሔት መንእሰይ ባባ'ዩ ዓዲጉ ናብ ገዛና ዘምጻኣ። ናብ ገዛና ምስ ኣተወት ግና ኩላትና ኣሕዋት ንቀዳደመላ። ትሕዝቶኣ ሰፊሕ ስለዝኾነ ድማ ሓደ ምስ ሓዛ ክፍንዋ ነዊሕ ግዜ ስለዝወስደሉ፡ ኣብ ባእስን ምምንጣልን ንኣቱ።

መጽሔት መንእሰይ ኩሉ'ዩ ዘለዋ። እንተደሊኻ ፖለቲካዊ፡ እንተደሊኻ ማሕበራዊ ይኹን ፍቕራዊ፡ እንተደሊኻ ዕላል ምስ ሃበርምን ስነ-ጥበበኛታትን፡ እንተደሊኻ ናይ ሳንዲት ሸኮር ዘልኩ ደኣ ኮታስ ኩሉ ንዓና ንመንእሰያት ዘገድስ ትረኽበላ፡ ብልጽቲ መጽሔት'ያ።

ብዛዕባ ቀጻልነታ ስክፍታ ስለዘይብልና፡ ኣብኡ ክንዝረብ ኣይኮንናን። እንታይ ደኣ፡ ጀሚራቶም ዘላ ዓምድታት ከይተቋርጾም እዩ ስክፍታና። ኣብኮት ዓምዲ "ትውፊት" ኣብ ገለ እዋን ትወጽእ ኣብ ገለ እዋን ድማ ትተርፍ። እዛ ዓምዲ እዚኣ ብዞዕባ ታሪኽ




ጅግንነትን ሓርበኝነትን ትገልጽ ስለዝኾነት ንዓና ንመንእሰያት ኣዝያ ኣገዳሲት እያ። ኣብ ናይ ቀደም መጽሔት መንእሰይ ብተኸታታሊ ትወጽእ ምንባራ፡ ኣብ ገዛና ተሰኒዱ ካብ ዘሎ ናይ ሕሉፍ ሕታማት ክንርዳእ ክኢልና ኢና። ስለዚ "ፕሊዝ" ሕጂ'ውን ቀጻልነታ ኣውሕሱልና።

ሳሌም፡ ሰናይ፡ ሰሰን ካብ ኣስመራ

### ኣገዳሲ ትሕዝቶ

ብቐዳምነት ኣብ ዓምዲ ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ ዝቐርብ ሕቶታትን መልስታትን ንሓተትቱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንኹልና መንእሰያት ዘገድስ ስለዝኾነ፡ ንሓተትትን መለሱቱን ኣመስግን።

ብምቕጻል፡ ብሕልፊ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ድሕሪ መግቢ ክንገብሮም ዘይግብኡና ግና ኸኣ ብልማድ ንገብሮም 7 ነጥብታት ኣዝዮም ኣገደስቲ ነይሮም። ዋላ እቶም ንስርዓተ ፍርያት፡ ጾታዊ ጥዕናን ምምስራት ዝምድናታትን ዝምልከቱ ሕቶታትን መልስታቶምን እውን ኣዝዩ ዘዕግብ ነይሩ። ስለዚ እዛ ዓምዲ ብኸምዚ ጀሚራቶ ዘላ ክትቅጽል፡ እንተተኻኢሉ ድማ፡ ብኸምቲ ኣብ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ሰንበት ሰንበት እትወጽእ ዓምዲ ምኽሪ ሰንበት፡ ብመልክዕ ዝርርብ ዝዓሎ ምኽሪ እንተትጅምሩ መጽሔትና ዝያዳ ሰሓቢት ምኾነት።

ኣደም ዓብደልቃድር ካብ ኣኽርያ



ትንታነ

## ምዕቃብን ምስዋድን

# ፖለቲካዊ ብቕዓት

ንሃገርና ብቐረባ ዝጸሉ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ቀይሕ ባሕሪን ማእከላይ ምብራቕን ብኣዝዩ ተዋሃሲ. ፖለቲካዊን ጸጥታውን ኵነታት ይሓልፍ ከምዘሎ ኩልና እንዕዘቦ ዘለና እዩ። ብፍላይ ካብ 2011 ንድሓር፡ ኣብ ሓያሎ ሃገራት ናይ’ዚ ዞባ ዝተኸስተ ነትጉ ህዝባዊ ናዕብታት፡ ምትእትታው ግዳማውያን ሓይልታት እናተደርዖ ዝፈጥሮ ዘሎ ሕንፍሽፍሽን ዘውርዶ ዘሎ ዘስካሕክሕ ዕንወትን መግለጺ ኣይርከቦን። በዚ ዝቕጽል ዘሎ ኣተሓሕዛ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምናን ከም ሳዕቤኑ ሽበራውያን ሓይልታት ረኺቦሞ ዘለዉ ሃጓፍን ድማ፡ እቲ ኵነታት ዝያዳ እናተሓላለኸን እናተጠናነገን ክኸይድ እምበር፡ ኣብ ሓጺር ግዜን ብቐሊሉን ዝፍወስ ኣይመስልን።

ጉዳይ ሶማል፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ብድሆታት ዞባና ኮይኑ ጸኒሑ ኣሎ። ምስ’ዚ ተኣሳሲሩ ዝመጸ ምትእትታው ሰራዊት ኬንያ፡ ኢትዮጵያ፡ ዩጋንዳን ብሩንዲን ኣብ ውሽጣዊ ጉዳይ ሶማል ድማ፡ ተሰልቢጡ ንውሽጣዊ ጸጥታ ናይ’ዘን ሃገራት ዝህድድን ኣብ ሓደጋ ዘውድቕን ኵነት’ዩ ፈጢሩ። ኣብ ውሽጢ ሶማል፡ ኣብ ልዕሊ’ቶም ብስም ተልእኾ ምዕቃብ ሰላም ኣብታ ሃገር ዝተዋፈሩ ወተሃደራት ኣፍሪቃ ብቐጻሊ ዝፍጸም ዘሎ መጥቃዕቲታት፡ ካብኡ ሓሊፉ እውን ኣብ ውሽጢ ዩጋንዳን ኬንያን ዝለሓመ ሽበራዊ መጥቃዕቲታት፡ ጽልዋኡን መጻኢ ኣመቱን ክትግምቶ ኣጸጋሚ እዩ። ደቡብ ሱዳን ናጻ ሃገር ድሕሪ ምኳና፡ ክልተ ዓመት ኣብ ዘይመልእ ግዜ ዘጋጠመ፡ ኣሸሓት ሰባት ዝቐዘፈን ገና መዕለቢ ዘይረኸበን ኩናት ሓድሕድ እውን ተወሳኺ ዓቢ ብድሆ ናይ ዞባና ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ሰሜን ሱዳን እውን እንተኾነ፡ ከም ናይ ዳርፉር ዝኣመሰለ ገና ፍታሕ ዘይረኸበ ድጉል ጸገማት ኣሎ። ኣብ ውሽጢ ናይ ወያነ ኢትዮጵያ ዘሎ ኵነታት ምስ እንዕዘብ እውን፡ ምስ’ቲ ካብ ግዜ ናብ ግዜ፡ ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ኢትዮጵያ እናበርትዐን እናሰፍሐን ክመጽእ ዝጸንሐ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ተቓውሞ ህዝቢ፡ ድሕሪ ሞት መለስ ዜናዊ ዝተፈጥረ ናይ ስልጣን ሃጓፍን ውሽጣዊ ዘይርግኣት መሪሕነትን፡ ኣብ’ተን ንኢህኣዴግ ዘቕማ ሰልፍታት ንሓድሕደን ዘሎ ዘይምቅዳውን ምትፍናንን፡ ምሕደራ ክልላት ዝኾስኰሶ፡ ዓሌታዊን ሃይማኖታዊን ስምዒታትን ካብኡ ዝብገስ ውልዕ ጥፍእ ዝብል ግጭታትን ናዕቢታትን ተደማሚሩ፡ ኣብ’ታ ሃገር ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ክፍጠር ዝኽእል ምዕባለታት ኣዝዩ ኣሰካፊን ክትግምቶ ዘጸግምን እዩ። ኣብ የመን ዘሎ ኵነታት እውን ብቐረባ እንዕዘቦ ዘለና እዩ። ኣብ’ታ ሃገር ተባሪዑ ዘሎ ኩናት ሓድሕድ መዓስን ብኸመይን መዕለቢ ክረክብ ይኽእል? ብርግጽ’ከ ፍታሕ ክርከቦ ይኽእል ድዩ? ተኣማሚንካ ትዛረበሉ ኣይኮነን። ካብኡ ሓሊፉ ኣብ ኣፍሪቃ ኣብ ሊብያ፡ ማሊ፡ ማእከላይ ረፑብሊክ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ድማ፡ ኣብ ሶርያን ዒራቕን ዘሎ ኵነታት ምስ እንዕዘብ፡ እቲ ኣኽቢቡና ዘሎ ኵነታት ክሳብ ክንደይ ከቢድን መጻኢ ኣንፈቱ ዘይንጹርን ምዃኑ ምርድኡ ኣየጸግምን። ክሳብ ሕጂ ብዘሎ ምዕባለታት ከኣ፡ ኣንፈት ናይ’ዚ ኹሉ ዝተጠቕሰ ጸገማት ዘተስፉ ኣይኮነን።

እዚ ኣብ ሃገራት ዞባና ተፈጢሩ ዝርከብ ኣዝዩ ኣሻቓሊ ኵነታት፡ ብቐንዱ ውጽኢት፡ ሰንኮፍ ሃገራዊ ጥምረትን ንግዳማዊ ምትእትታው ዝዓደመ ውሽጣዊ ድኻማትን እኳ እንተኾነ፡ “ዕግርግር ዕዳጋ፡ መፍቶ ሰራቒ” ከምዝበሃል፡ ካብ ከምዚ ዝኣመሰለ ቅልውላውን ህውከትን “ንረብሕ ኢና” ዝብሉ ገበትቲ ሓይልታት ዓለምና፡ “ንሕና ንፈልጠልኩም” ብዝብል ብድዐ፡ ነቲ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝተኸስተ ዘቤታዊ ጸገማት ንምትሕልላኽን ማሕበራዊ ስኒትን ርግኣትን ኣውሒሱ ዝጸንሐ መበቈላዊ ባህሊን ኣነባብራን ስርዓትን ንምብሕጓግን ዝገብርዎ ዘለዉ ምትእትታው፡ እቲ ዝዓበየ ነዚ ጸገማት’ዚ ዘጋድድ ዘሎ ረቛሒ እዩ። እዞም ሓይልታት እዚኣቶም ብስም ፖለቲካዊ ብዙሕነት፡ ደሞክራሲን ሰብኣዊ መሰላትን ከምኡ’ውን ተልእኾ ምዕቃብ ሰላምን ምውሓስ ዓለማዊ ጸጥታን፡ ኣብ ውሽጣዊ ጉዳይ ህዝብታት ዝገብርዎ ዘለው ደረት ኣልቦ ምትእትታዋት፡ ፖለቲካዊን ማሕበራዊን ርግኣት ዘሪጉ፡ ህውከትን ዘይምርግጋእን ኣብ ምጉሃር ዝጻወቶ ዘሎ ተራ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ሕንፉሽ ዞባዊ ኩነታት፡ “ንሕና’ኸ ኣብ ከመይ ኵነታት ንርከብ?” ኢልካ ተመሊስካ ነብስኻ

ምርኣይ፡ ብልጫታትካ ንምዕቃብ ሓጋዚ እዩ። ከምዝፍለጥ ህዝቢ ኤርትራ፡ ካብ ካልኦት ህዝብታት ዞባና ብዝተፈልየ፡ ልዑል ሃገራዊ ስኒትን ሓድነትን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ጸጥታን ሰላምን ከረጋግጽ ዝኸኣለ ህዝቢ እዩ። ሳላ'ዚ ጸጋ'ዚ ድማ፡ ንኹሉ ግዳማዊ ሽርሒታት እናመከተ፡ ሃሙን ቀልቡን ኣብ ልምዓት ኣቕኒዑ፡ ኣብ ዕዮ ገዝኡ ክጽመድ ብተዛማዲ ዝሓሸ ዕድል ረኺቡ ኣሎ። የግዳስ ህዝቢ ኤርትራ ውሽጣዊ ሰላሙን ጸጥታኡን ብብቕዓት ከሕውስ ዝኸኣለ ህዝቢ ይኹን እምበር፡ ከም ኣካል ብዓለም ደረጃ ዝኸይድ ዘሎ ዓንዳሪ ፖሊሲ ዓበይቲ ሓይልታት፡ ኣብ ልዕሊኡ ብግዳም ክፍተን ዝጸንሐ ወተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ተጻብኦታትን ሽርሒታትን፡ ቀሊል ኣይኮነን። ሳላ'ቲ ብዙሓት ሃገራት ክውንንኦ ዘይክኣላ፡ ሃገራዊ ጥምረትን ንቕሓትን ግን፡ ኩሉ ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ብተደጋጋሚ ክብርዕን ጸኒሑ ኣሎ።

እንተኾነ ሕጂ'ውን ኣብ ቅድመና፡ ገና ክንሰግሮ ዘለና ብድሆታት ኣሎ። ከምዝፍለጥ ጉዳይ ዶብ ብሕጋዊ መገዲ ዋላ እንተተወደአ፡ ጎበጣ ልኡላዊ መሬትና ክሳብ ዘየብቅዐ፡ ኣብ ንቡር ኩነታት ኣለና ክንብል ኣይንኽእልን። ተቓውሞ ህዝቢ ኢትዮጵያ እናዓበየን እናሓየለን ኣብ ዝኸደሉ ዘሎ እዋን ከኣ፡ ወያነ ንኹሉ መዳያዊ ምንቅልቓሉን ጭንቀቱን፡ ምስ ኤርትራ ኩተኣሳሰር'ዩ ዝህቅን ዘሎ። ምስ'ዚ ምዕልባጥ'ዚን ቅብጸተ-ተስፋን ተኣሳሲሩ ይኹን፡ ምስ ሓፈሻዊ ቅልውላው ዞባናን ሓላላኺ ተራ ግዳማውያን ሓይልታትን ብምዝማድ እምበኣር፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ወተሃደራዊ ድልዉነትናን ወትሩ እናሰወደ ክኸይድ ዘለዎ እዩ።

ምስ'ቲ ዝሰገርናዮ ኣዝዩ ፈታኒ ግድላት ዝዳረግ እኳ እንተዘይኮነ፡ ዝገጥመና ዘሎ ተጻብኦ ዓበይቲ ሓይልታት እውን ኣየኽተመን። ብዓሎቕ፡ ኣብ ልዕለና ዝተበየነ፡ ዝኾነ መሰረትን መርትዖን ዘይነበሮ "እገዳ"፡ ዋላ እኳ ምስ ግዜ ዘይፍትሓውነቱ እናተቓልዐ ይኸይድ እንተሎ፡ ገና ኣይተላዕለን። ኣህጉራዊ ሕጊ ዝረገጸ ወራራትን ብቐጻሊ ዘሰነዮ ወተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርሒታትን፡ ከምኡ'ውን እዚ ዘይቅኑዕ ብይን እገዳ፡ ንመኸተ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ስለዘየጽዓደ፡ መኸተን መሰል ርእሰ-ምክልኻልን ህዝቢ ኤርትራ ንምልሕላሕ ተባሂሉ ካብ ዝተኣልመ ተወሳኺ ካልእ እከይ ውዲታት ሓደ፡ "ፍልሰት መንእሰያት" እዩ። እዚ ብትካላት ስለያ ብዝተራቐቐ ውጥን ዝምወልን ዝእለን፡ ንመንእሰያት ናይ'ዛ ሃገር ዒላማ ዝገበረ ውዱብ ገበን፡ ምስናይ ጽዑቕ መደናገሪ ፕሮፖጋንዳ፡ ገና ኣብ መስርሕ ይርከብ። እዚ እውን፡ ሃሲያ ኣየውረደን እኳ እንተዘይተባህለ፡ ከምቲ ዝድለ ውጽኢት ኣይተረኽበሉን። ተታሊሎም ግዳይ ፍልሰት ዝኾኑ መንእሰያት መጋበርያኦም ክኾኑ ስለዘይከኣሉ፡ ከምቲ ባህጎም ኣይተዓወትሉን። በዚ ድማ፡ ካልእ እልሞታት ክሰዕብ ንርኢ ኣለና። ሓደ ካብኡ፡ እቲ ብጉዳይ ሰብኣዊ መሰላት ተላዒሉ ዘሎ መጣልዒ ካርታ እዩ። ይኹን'ምበር ንሱ እውን ብህዝቢ ኤርትራ ተነጺጉስ ይምከት ኣሎ። ከም ኩሎም ዝሓለፉ ውዲታት ድማ ምብርዓኑ ዘይተርፎ እዩ።

ካብዚ ንሓልፎ ዘለና በዳሂ መድረኽን ካብ ታሪኽና ብሓፈሻን ከምእንግንዘቦ፡ ኣብ እዋን ሰላም ይኹን ኩናት፡ ማለት ኣብ ምክልኻል ሓደጋ ይኹን ኣብ ጉዕዞ ዕብየት፡ ንሓይሊ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ሕብረተሰብ ዝውስኑ፡ ብዙሓት ረቛሒታት እኳ እንተለው፡ እቲ ወሳኒ ረቛሒ ግን፡ ውሽጣዊ ሃገራዊ ጥምረት፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ንቕሓትን እዩ። ዕዉት ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ዝቕጽሩ ወይ ገዚፍ ባህርያዊ ጸጋ ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ክብርታት ዝውንንን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓት ዘለዎን ህዝቢ እዩ። ናይ እዋን ቃልስን ናይ ድሕሪ ናጽነትን ታሪኽና፡ ናይዚ ሓቂ'ዚ ጉሉሕ ምስክር እዩ። ከመይሲ ሳላ ውሽጣዊ ጥምረትናን ሓያል ውዳበናን ኢና፡ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይርና፡ ንኹሉ ዘይክኣል ዝመስል ምረትን መስገደልን ሰጊርና፡ ዝተፈላለየ ሽርሒታት መኪትና ህላወናን ቀጻልነትናን ሓድነትናን ጥምረትናን ከም ህዝቢን ሃገርን ዓቂብና ንምርሽ ዘለና።

ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ንሓይልን ብቕዓትን ሃገርን ሕብረተሰብን ዝውስን ረቛሒ፡ ሰንኩፍ ሃገራዊ ጥምረትን ድኹም ፖለቲካዊ ብቕዓትን እቶም ቀንዲ ጠንቂ ውድቀት ሕብረተሰባት ምኻኖም ታሪኽ ዓለምና ደጋጊሙ ዘነጸሮን ኣብ ከባቢና ዘሎ ህልዊ ኩነታት ደጊሙ ዝምስክሮ ዘሎን እዩ። ጠንቂ ድኻምን ውድቀትን እምበኣር፡ ሓይልን ብርትዐን ግዳማዊ ተጻብኦ ጥራይ ኣይኮነን። ሕብረተሰብ ብቐንዱ ውሽጣዊ ኩነታቱ'ዩ ዘሐይሎን ዘድክሞን። ግዳማዊ ተጻብኦ ኩሉ ሳዕ ካልኣዊ እዩ። እዚ ሓቂ'ዚ ኣብ ዝኾነ መድረኽ ናይ ታሪኽ ፍጹም ተቐይሩ ኣይፈልጥን። ንመጻኢ እውን ዝቕየር ኣይኮነን። ሃብታም ተሞኩሮና ነዚ እዩ ዝምስክር።

ኤርትራውያን፡ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግህዱን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ፡ እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕሪን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን እዩ። ብሕጂ ዝጽበዩና ብድሆታት ሰጊርና ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ ንምብጻሕ ከኣ፡ እዚ ቀንዲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ሓይሊ ክዕቀብ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ እናሰሰነ ክኸይድ ክኽእል ኣለዎ። ክሳብ ሕጂ ብዓወት ዝመረሸና ብሓይሊ ብረት ወይ ሓይሊ ገንዘብ ዘይኮነ ብሓይሊ ፖለቲካዊ ንቕሓት ኢና። ስለዚ ኣብዚ ቀንድን እንተኣማመነሉን ጸጋ ድኻማት ክህሉ ስለዘይግባእ፡ ነቲ ዘዐወተና ፖለቲካዊ ሓይልን ሃገራዊ ክብርታትን ምዕቃብ ዝያዳ ኹሉ ክንጽዕረሉ ዝግባእ ጉዳይ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ንሓድሕድና ኢሂን ምሂን እናበልና ብቐጻሊ ድኻማትና እናፈወስና ክንከይድ፡

ክብርታትና ከይጥቃዕን ከይዓኑን ስነሓሳባዊን ፖለቲካዊን ስራሕና እናሓየለ ዝኸደሉ ባይታ ክንፈጥር ኣሎና። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ እቲ ዓንዲ ማእከል ጥምረትናን ሓድነትናን ዝኾነ መንግስትናን ግንባርናን ብቐጻሊ እናደልደለን እናማዕበለን ከምዝኸይድ ክንገብር የድሊ። ነዚ ንምግባር ውፉይ ሱታፌ ህዝቢ ኣብ ሃገራዊ ኩሉ ጉዳያት ተዓቂቡ ክቕጽል ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ እናዕዘዘ ክኸይድ ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ ብርእሰ ተኣማንነት ኣብ ጎደና ዓወት ክንጓዓዝ ዘኽእለና ዘሎ ሓይሊ ውዱብን ንጡፍን ሱታፌ ህዝቢ ኣብ ሃገራዊ ጉዳዩ እዩ።

ውፉይ ሱታፌ ህዝቢ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት፡ ብቐንዱ ካብ እምነት ኣብ ዕላማን ፍትሓዊ ኣሰራርሓን እዩ ዝፍልፍል። ስለዚ ዝጸንሐ ሓያል እምነትን ሃገራውነትን ተዓቂቡ ክቕጽል፡ ንጥፈትን ኣወዳድባን ግንባር ክሕይል፡ ኣውራ ድማ ተራ መንእሰያት ካድረታት ክዓዝዝ፡ ውዳበን ንቕሓትን መንእሰያት ክሕይል የድሊ። ምስዚ ተኣሳሲሩ፡ ንሕብረተሰብ ብውሽጢ ዘበኹብኹን እምነት ዘጥፍእን ምምሕዳራዊ ጉድለትን ዘይብቕዓትን ሃገራዊ ክብርታት ዘዕኑ ነውርታትን ብዘይንሕስያ ክንቀል ይግባእ።

ምስጢር ዓወት ኩሉ ሳዕ ውሽጣዊ ጽሬትን ብርትዐን እምበር ድኻም ጸላእቲ ኣይኮነን። ኣዝዩ ዕውትን ተኣምራታዊ ቅያን ሓርነታዊ ቃልስና፡ ጸላእትና ድኹማት ስለዝነበሩ ዝተረኽበ ዘይኮነ፡ ጥምረትናን ብርታዐናን፡ ልዕሊ ሓይሎምን ሓይሊ ዘራያቶምን ጸብለል ስለዝበለ እዩ። ኣብዚ ዝሓለፈ 17 ዓመታት ካልኦት ህዝብታት ክጻወርዎ ዘጸግም እልቢ ዘይነበሮ ግዳማዊ ተጻብኦ፡ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውር ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሸርሒታትን ዘይፍትሓዊ ብይን እገዳን ምምካትና ፍረ ጻማ ምጽማምናን ጽንዓትናን እዩ። ብመጠን ዝተጸመምናዮ ከኣ ጻማና ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። ልዕሊ ኹሉ፡ ድሕነትን ቀጻልነትን ሃገርና ምስ ክብረት ኣውሒስና። ብውግእን ወረ ውግእን ጀሆ ከይተታሓዝና፡ ሱር በተኽ ቁጠባዊ ለውጢ ዘምጽእ ስትራተጂያዊ ወፍሪታትን መደባት ልምዓትን ተግቢርና። ኣብ ዝኾነ ወገን ከይተጸጋዕና፡ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከይኣተናን ከይተመሻኸናን ዝሓለፍናዮ መድረኽ ብምንባሩ ድማ፡ ነቲ ፍቱን ተጻዋርነትናን ብርታዐናን ከም ህዝቢን ሃገርን ደጊሙ ዘጕልሐ እንሕበነሉ ታሪኽ ፈጺምና።

ንልዕሊ ፍርቂ ዘመን ብኩናትን ቀጻሊ ተጻብኦታትን ቁጠባዊ ሸርሒታትን ስለዝሓለፍና ብሓደ ወገን፡ ናብ ግዚያዊ ፍታሕ ከየድሃብና ተጸሚምና ነባሪ ፍታሕ ዘምጽኡ ስትራተጂያውያን ወፍሪታት ኣብ ምትግባር ስለንርከብ ድማ በቲ ካልእ ወገን፡ ዝጸንሓና ክብደት መነባብሮ ርዱእ እዩ። ሳላ ዝተጸመምና ግን ብዙሓት ክትግብርዎ ዘጸግሞም፡ ንሓዋሩ ካብ ቁጠባዊ ጽግዕተኛነትን ተጸባይነትን ከላቕቑና ዝኽእሉ፡ ልምዓታዊ መደባት ኣብ ምትግባር ድሓን ሰጕምና ኣለና። ኣብ ትሕቲ ቅርጺ ብዘሳለጥናዮ ዕማም፡ ንገዚፍ ሕርሻዊ ንጥፈት ከምኡ'ውን ንሰፊሕ ቁጠባዊን ንግዳውን ንጥፈት ባብ ኣብ እነርሕወሉ መድረኽ ተቓሪብና ኣሎና። ኣብ ዕደና፡ ቱሪዝምን ኢንዱስትሪን ዘሎ ናይ ውሽጢን ደገን ወፍርታት ድማ፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ኣብ ቁጠባዊ ዕበየትና ዓቢ ድርኺት ከምዝፈጥር ንጹር እዩ። እዚ ተታሓሒዝናዮ ዘሎና መደባት ልምዓት እምበኣር፡ እቲ ቀንዲ ሰላምናን ልኡላውነትናን ዘውሕስ ድልዱል ዓንዲ ብምዃኑ ኣበርቲዕና ክንደፍኣሉ ዘለና እዩ።

ንናጻ ፖለቲካዊ መስመርናን ጸጥታናን ልምዓታዊ ግስጋሰናን ዒላማ ዝገበረ ዓለማውን ዞባዊን ተጻብኦታት ክሳብ ዘሎ፡ ነዚ ስትራተጂን ስግኣታትን'ዚ ኣብ ግምት ዘየእተወ መኸተ ከምቲ ዝድለ ፍረ ክህብ ኣይክእልን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ብኣንጻር'ቲ ምስልና ንምስይጣንን ንምንጻልናን ዚካየድ ዘሎ ዘየቋርጽ ዘመተ፡ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያውን ርክባትናን ጽልዋናን ምሕያል እውን ኣገዳሲ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ምትእትታው ግዳማውያን ሓይልታት ኣብ ዞባና ፈጢርዎ ብዘሎ ሕንኩር ኩነታት ተሰፋ ከይቈረጽና፡ ነቲ ዘሎ ጸገማት ከም ግዚያውን ሓላፍን ብምርኣይ፡ ናብቲ ዓቢይን ቅዱስን ዕላማ እናቋመትና፡ ምስ ሃገራት ከባቢና፡ ናይ ምትሕግጋዝን ሽርክነትን ዝምድናና ከነስፍሕን ከነሓይልን የድሊ። ኣብዚ መዳይ'ዚ ዝካየድ ዘሎ ጻዕሪ ዕውት ውጽኢት ይርከቦ ከምዘሎ ድማ ናይ ቀረባ ግዜ ምዕባለታት ዝምስክር እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ምስ ህዝብታትን ሃገራትን ዞባና፡ ሽርኽነትን ሓበራዊ ምትሕግጋዝን ብምስፋሕ፡ ኣብ ዞባና ሰላምን ምርግጋእን ንምስፋን ብዘይምሕላል ካብ ምጽዓር ሓሊፍካ ካልእ ኣማራጺ እውን የለን። እዚ ይኹን'ምበር፡ ንድሕነትን ምዕባለን ሃገር ኩሉ ሳዕ፡ እቲ ወሳኒ ውሽጣዊ ኩነታት ስለዝኾነ፡ ኣተኩሮና ዝያዳ ኣብ ዘቤታዊ ዕማም ማለት ኣብ ህንጸት ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ብቕዓት ቀጺሁ፡ ንግዳማዊ ረቛሒታት ብውሽጣዊ ስራሕን ምዕባለታትን ክንጸልዎን ክንልውጦን እናሓሰብና ክንሰርሕ የድሊ።

ክሳብ ሕጂ ኣብ ዝሓለፍናዮ በዳሂ መድረኽ፡ መሪሕን ወሳኒን ግደ ክጻወት ዝጸንሐ ናይ መንእሰያትና ንቕሓትን ካብኡ ዝመንጨወ ልዑል ሃገራውነትን ተወፋይነትን እዩ። ሕጂ'ውን ግደ መንእሰያት ወትሩ ኣብ ቅድሚት ዝስራዕ እዩ። ምኽንያቱ ዋሕስ ድሕነትን ምዕባለን ሕብረተሰብ ብቐንዱ መንእሰይ እዩ። ስለዚ ድማ ንሕና መንእሰያት፡ ንህልዊ ዓለማዊን ዞባዊን ኩነታት ብልክዕ እናንበብና፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ትኩርነትናን ብምብራኽ፡ ክሳብ ሕጂ ሒዝናዮ ዘጸናሕና ዕውት ማእዝን ዓቂብናን ኣማዕቢልናን፡ ቃልሲ ንብሩህ መጻኢ ኣብ ሽቶኡ ንምብጻሕ ድልውነትና ከነረጋግጽ ኣገዳሲ እዩ።

***

# ትምህርቲ
# ብመንጽር ዕላማ ማሕበራዊ ፍትሒ

ዘለናዮ ወቕቲ፡ ተማሃሮን መማህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ዳግም ናብ መኣዲ ትምህርቲ ተመሊሶም፡ ሓድሽ ዓመተ-ትምህርቲ ዝጀምረሉ እዋን እዩ። ነዚ ኣጋጣሚ ብምግባር፡ ከም ሃገርን ህዝብን ብዛዕባ ትምህርቲ ዘለና ራእይን ኣመለኻኽታን እንታይ'ዩ? ራእይናን ዕላማታትናን ኣሰፊርና ዘለና ሰነዳት እንታይ ይብሉ? ተመሊስካ ምውካሶም፡ ብመንጽሩ ድማ ክሳብ ክንደይ ብግብሪ ኣተግቢርናዮም ኣለና ምግምጋም ኣገዳሲ ይኸውን። ኣብ 1994 ዝጸደቐ ሃገራዊ ቻርተር ኤርትራ፡ ብዛዕባ ትምህርቲ ከምዚ ይብል፦

“ትምህርቲ መሰረት ምዕባለ እዩ። ንኹሉ ማዕረ ዕድል ትምህርቲ ምርግጋጽ ማለት ከኣ፡ ንኹሉ ማዕረ ዕድል ምዕባለ ምኽፋት ማለት እዩ። ህዝብና ካብ መሃይምነት ተላቒቑ፡ ብዝተፈላለየ ደረጃታት ዘበናዊ ጥበብ መሊኹ፡ ኣፍራዪ ዓቕሙ ብምድንፋዕ ሃገሩ ንኽሃንጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብሰፊሑ ክዝርጋሕ ኣለዎ። ትምህርቲ ኩሉ ኤርትራዊ ክረኽቦ ዝግባእ መሰረታዊ መሰል'ዩ። ስለዚ ኣብቲ ዕድል ትምህርቲ ተነፊግዎ ዘጸንሐ ገጠራት ሃገርና ትምህርቲ ክስፋሕፋሕ ኣለዎ። ንሃገራዊ ሓድነትን ምዕባለን ዘገልግል፡ ዘበናዊ ፍልጠትን ክእለትን ዘስንቕ ምዕቡል ሃገራዊ ስርዓተ ትምህርቲ ክንሃንጽ ኣለና። ትምህርቲ ከይማዕበለ ሃገርና ክንሃንጽን ደሞክራሲን ፍትሒን ከነስፍንን ኣይንኽእልን ኢና። . . እቲ ዝዓበየ ሃብትና ዓቕሚ ሰብና እዩ። ስለዚ ንምምዕባሉ ቀዳምነት ሂብና ክንሰርሕ ኣሎና። ስሩዕ ትምህርቲ ምዝርጋሕ ሓደ መገዲ'ዩ። ብዘይካኡ ግን፡ ኩሉም መንግስታዊን ዘይመንግስታዊን ትካላት ብብዓውዱ ቀጻሊ ትምህርትን ስልጠናን ክህቡ ኣለዎም። ኣብ መላእ ሕብረተሰብ ብብዓውዱ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ቀጻሊን ዘየቋርጽን ጻዕሪ ክካየድ ኣለዎ።”

ከምዚ ሃገራዊ ቻርተር ብንጹር ቃላት ኣሰፊርዎ ዘሎ፡ ብዛዕባ ህንጸት ሃገር ክንሓስብ እንተኾንና፡ ብቐንዱ ብዛዕባ ህንጸት ሞያ፡ ክእለትን ፍልጠትን ዝመልኸ ሰብ ኢና ክንሓስብ ዘለና። ምኽንያቱ ሃብቲ ሃገር ማለት፡ መሬት ወይ ባህርያዊ ጸጋ ዘይኮነ ሰብ'ዩ። ምዕባለ ሃገር ኣብ ምዕባለ ሰብ'ዩ ዝምርኮስ። ፍልጠትን ሞያን ዘይዓጠቐ ሰብ ድማ፡ ኑብሱ ከማዕብል ይኹን ሃገር ክሃንጽ ኣይክእልን እዩ። ፍልጠትን ሞያን ድማ፡ መሰረቱ ካልእ ዘይኮነ ትምህርቲ እዩ። ትምህርቲ በቲ ሰፊሕ ትርጉሙ። እሞ'ኸ፡ እዚ ኣብ ቻርተርና ሰፊሩ ዘሎ ዕላማ ብግብሪ ይስርሓሉ'ዶ ኣሎ?

እዚ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር፡ ከምኡ'ውን ኣብ ማክሮ ፖሊሲን ትምህርታዊ ፖሊሲን ሃገርና ሰፊሩ ዝርከብ ራእይን ኣመለኻኽታን ኣብ ግብሪ ንምውዓል፡ መንግስቲ ኤርትራ ካብ ጽባሕ ሓርነት ጀሚሩ፡ ብምሉእ ዓቕሙ ክረባረበሉ ጸኒሑ ኣሎ። ኣገልግሎት ትምህርቲ ከም መሰረታዊ መሰል ኣብ መላእ ሕብረተሰብን ኣብ ኩሎም ዜጋታትን ንምብጻሕ፡ ቀዳምነት ዝያዳ ኑቲ ካብ ኣገልግሎት ትምህርቲ ተሓሚሹ ዝጸንሐ ከባቢታት እናሃበ፡ ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ንምህናጽን ንኹሉ ዜጋ ኣገልግሎት ትምህርቲ ብናጻ ንምብጻሕ፡ መሳለጥያን ናውቲ ትምህርቲን ንምቕራብ ሰፊሕ ስራሕ ክካየድን ግዚፍ ወፍሪ ክፍሰስን ጸኒሑ ኣሎ። ከም ውጽኢት ናይዚ ጻዕሪ'ዚ፡ ኣብ ዓመተ ትምህርቲ 1990/91፡ ማለት ኣብ ፈለማ ዓመት ናጽነት፡ ብዘሎ መባእታ፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ብድምር 292 ዝነበራ፡ ኣስታት 400% ወሰኽ ጸብጺበን፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዘሎ መባእታ፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ልዕሊ 1100 በጺሐን ይርከባ። ብኡ መጠን ድማ፡ ኣብ ፈለማ ዓመት ናጽነት ብዘሎ ተማሃሮ 168,000 ዝነበረ፡ 400% ዕብየት ብምምዝጋብ ኣስታት 700,000 ምብጻሑ ጸብጻባት የመልክቱ።

እዚ ኣሃዛዊ መግለጺ ምስፍሕፋሕ ኣብያተ ትምህርቲ ሱታፌ ዜጋታትን ኮይኑ፡ ኣብ ባይታ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር ዘሎ ምስ እንበል፡ ኣብ ኤርትራ ቤት ትምህርቲ ዘይርኣየሉ ከባቢ ዳርጋ የለን ክንብል ንኽእል ኢና። ሳላ ወሃዲ ጻዕሪ ህዝብን መንግስቲን፡ ኣብየ ከባቢኡ፡ ብዙሓት ናይ መባእታ፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ መንግስታውያን ኣብያተ ትምህርቲ ብምዝርግሐን ድማ፡ ብሰንኪ ቤት ትምህርቲ ዘይምህላው፡ ወይ ራሕቂ ቤት ትምህርቲ፡ ካብ መኣዲ ትምህርቲ ዝተረፍ ቆልዓ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኣብ ኩሉ ደረጃታትን ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገርን፡ ናጽነት ካብ ዘረጋገጾ ዓበይቲ ዕድላት ሓደ እዩ።

ኣብ ርእሲ'ዚ መንግስቲ ኤርትራ፡ ኩሎም ዜጋታት ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ብዝተፈላለየ ደረጃታት ዘበናዊ ጥበብን ሞያን መሊኾም፡ ኣፍራዪ ዓቕሞም ዘደንፍዕሉ ባይታ ንምፍጣር፡ ኣካዳሚያዊን ቴክኒካዊን ትምህርቲ ዝህቡ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ኩለኛትን ማእከላት ስልጠናን፡ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር ብምምስራት፡ መንእሰያት ዝተፈላለየ ስልጠናታት ዝረኽብሉ ሰፊሕ ዕድላት ክፈቱ ይርከቡ። ከም ውጽኢቱ፡ ብኣሽሓት ዝቑጸሩ ካብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ዝፈረዩ መንእሰያት ደቂ-ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ብዝተፈላለየ ሞያታት እናሰልጠኑ ኣብ ስራሕ ዓለም ይዋፈሩ ኣለው።

ሓደ ካብ ዓበይቲ መለክዒታት ስልጡን ሕብረተሰብ፡ ህላወ ምዕሩይ ዕድላት ኣብ ኩሉ ክፍልታት ሃገርን ሕብረተሰብን እዩ። ምኽንያቱ፡ ብዘይኣፈላላይ ከባቢን ማሕበራዊ ቦታን ንኹሉ ኣባል ሕብረተሰብ ምዕሩይ ዕድላት ክርሕው ዘይክኣለ ህዝቢ ወይ ሃገር፡ ቅልጡፍ፡ ጥዑይን ፍትሓዊን ምዕባለ ክረጋግጽ ተኽእሎ የብሉን። ኣብ ኩሉ ከባቢታት ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ሰፊሕ ናይ ትምህርቲ ዕድላት ምኽፋት እምበኣር፡ ብሓደ ወገን ህንጸት ሃገር ዘቀላጥፍ ድራኸ ክኸውን እንከሎ፡ በቲ ካልእ ወገን ድማ ኣብ

ጉዕዞ ምዕባለ ንኹሉ ዜጋ ምዕሩይ ዕድላት ብምርሓው፣ ዝጸንሐ ዘይምዕሩይነት ኣብ ምትዕርራይ ዓቢ ተራ ዝጸወት እዩ። ምርግጋጽ ምዕሩይ ዕድላት ድማ፡ እቲ ቀንዲ መሰረት ማሕበራዊ ፍትሒ እዩ።

ከምዝፍለጥ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ራእይ ሃገርን ህዝብን ኤርትራ እዩ። ሃገራዊ ዕላማና፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ማዕረ ዕድላት ተኸፊትሉ፥ ካብ ጸጋታት ሃገር፡ ረሙ ዝረኽበሉ ቁጠባዊ ስርዓት ምፍጣር እዩ። ዕላማና፡ ኣብ መንጎ ኩሎም ክፋላት ሕብረተሰብ ዝጸንሐ ምርሕሓቕ ብምውጋድ፡ ኣብ መንጎ ርኹባትን ስኡናትን ዝጸንሐ ጋግ ብምጽባብ፡ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ዝተመጣጠነ ቁጠባዊ ምዕባለ ምርግጋጽ እዩ። ካብ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ዝተዋጽኡ መንእሰያት፡ ማዕረ ዕድል ትምህርቲ ዝረኽቡሉ ባይታ ምፍጣር እምበኣር፡ ኣብ ምርግጋጽ ዝተመጣጠነ ቁጠባዊ ምዕባለን ምዕሩይ ዕድላትን ዓቢ ድርኺት ዝፈጥር፡ ኑቲ እንበህጎ መልክዕን ከውንነትን ሕብረተሰብ ኣብ ምፍጣር፡ ወሳኒ ተራ ዝጸወት እዩ።

ከምቲ ኣብ ሃገራዊ ቻርተር እውን ተጠቒሱ ዘሎ ሃገራዊ ዕላማታትና ኣብ ምጭባጥ፡ እቲ ዝዓበየ እንተኣማመነሉ ጸጋ፡ ዓቕሚ ሰብና እዩ። እዚ ጸጋ'ዚ ናይ ብሉቒ ኣድማዒ ክኸውን፡ ፍልጠት፡ ሞያን ቴክኖሎጂን ክመልኽ ከምዝለዎ ተኣሚንሉ ድማ፡ ቀልዑን መንእሰያትን ስሩዕ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ዝረኽቡሉ ባይታ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ኣብ ርእሲ ምፍጣሩ፥ ዜጋታት ከከም ደረጃኦም፡ ዝተፈላለየ ሞያታት ዘጥርዩሉ ስፈሕ ናይ ስልጠና መደባት ኣብ ምትግባር ይርከብ። ብዘይካ'ዚ፡ ኩሎም ትካላት መንግስቲ ብብዓውዱ ንመንእሰያት ቀጻሊ ትምህርትን ግብራዊ ስልጠናን ክህቡ ጸኒሖምን ኣለውን። እዚ ኣብ መላእ ሃገር፡ ብስሩዓት ኣብያተ ትምህርትን ብኹሎም ኣካላት መንግስትን ሕብረተሰብን ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ዝካየድ ዘሎ ጻዕሪ እምበኣር፡ ኣብ መወዳእታ፡ ክወቕዖ ዝሕልን ሸቶ፥ ምርግጋጽ ምዕሩይ ዕድላት ብኡ ኣቢልካ ድማ ምርግጋጽ እቲ ዓቢይ ሃገራዊ ዕላማ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ እዩ።

ኣብ ርእሲ'ቲ ኣብ ምስፋሕ ዝርግሐ ኣብያተ ትምህርቲን ምውዳድ መሳለጥያታትን ዝተገብረ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኩሉ ዜጋ ብዘይ ዝኾነ ክፍሊት ብናጻ ከምዝረኽቦ ምግባር እውን ዕላማኡ ማሕበራዊ ፍትሒ ንምንጋስ እዩ። መንግስቲ ኤርትራ ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ ካብ ክሰርሖ መኸሰቡ ይዓቢ ዝብል እምነት'ዩ ዘለዎ። ብርግጽ ድማ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት፡ ብኣሽሓት ዝቖጸሩ መንእሰያት፡ ዘመናዊ ፍልጠትን ሞያን ሰኒቖም፡ ኣብቲ ዓያዪ ሓይሊ ክጽንበሩ እንከለው፥ ኣፍራይነትን መሃዝነትን ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራግ ዝህልዎም ግደ፡ ካብቲ ንምስልጣኖም ዝተገብረ ወፍሪ ብተዓጻጻፊ ዝዓበየ እዩ። ናጻ ኣገልግሎት ትምህርቲ እምበኣር፡ ብኣድማዕነት እንተተሰሪሕሉ መኽሰብ እምበር ክሳራ ኣይኮነን። ክሳራ ዝኸውን ውጽኢቱ ኑቲ ዝተሓሰበ ዕላማ ምስዘይወቅዕ ወይ እውን ዓቕሚ ሰብ ዘጥኽን ዘይኣድማዒ ንጥፈት ምስዝኸውን ጥራይ እዩ።

ምስዚ ዕላማ'ዚ ተኣሳሲሩ እምበኣር፡ ኣብ መስርሕ ትምህርቲ ኣስተብህሎ ዘድልዮ ኣገዳሲ ጉዳይ ኣሎ። ቀልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ተጸምቢሮም ናብ ቀጽሪ ኣብያተ ትምህርቲ ክመላለሱ ዕድል ስለዝረኸቡ ጥራይ፥ እቲ ብትምህርቲ ክንጭብጦ እንሕልን ዓቢይ ሃገራዊ ዕላማ ወቒዕና፡ እቲ ዝድለ መኽሰብ ጨቢጥና ማለት ከምዘይኮነ ምግንዛብ የድሊ። ህንጻን መሳለጥያን ብምቕራብ ብዙሓት ተማሃሮ ምእንጋድ ቀሊል ጉጋስ እኳ እንተዘይኮነ፥ ኣብ መወዳእታ ግን እቲ መለክዒ፡ ብዘሎ ተሳትፎቲ ዘይኮነ፡ እቲ ዝወሃብ ዓይነት ትምህርትን ንሱ ዘኸትሎ ብቕዓትን እዩ።

ብመንጽር ሃገራዊ ዕላማና እቲ ትጽቢት እንገብረሉ ውጽኢት ትምህርቲ፥ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መኩብሮኡ ዘመሓይሸሉን ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን ሰኒቑ፡ ኣፍራይነቱ ብምሕያል፥ ኣብ ዕብየት ቁጠባ ሃገር ጉሉሕ ኣበርክቶ ኣብ ዝገብረሉ ደረጃ ምብጻሕ እዩ። ብሉጻን ብቑዓትን ኣብ ልምዓት ሃገር ዓቢ ሰምብራት ዘለዎን ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ዘሎ ሃገራዊ ራእይን ዕላማን ኣብ ሸቶኡ ንምብጻሕ እምበኣር፡ ዛጊት ኣረጋጊጽናዮ ዘለና ጉጋስ ብምዕቃብ፡ ጻዕርና ዝያዳ ብምዕዛዝ፡ እዚ ዝስዕብ ተወሳኺ ዓበይቲ ዕዮታትን ሓላፍነትን ምፍጻም ዘድልየና ምኳኑ ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ።

**ተወሳኺ ዕዮ ንብሉጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ**

ከምዚ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ኣብ ትምህርቲ ተመዝገቡ ዘሎ ገስጋስን ተፈጢሩ ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ቀሊል እኳ እንተዘይኮነ፥ ሃገራዊ ራእይናን ጥሙሕናን ግን ኣመና ዓቢ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ትምህርቲ ብዓይነቱ እናተመሓየሸ ብሉጻትን ኣብዚ ዘመናዊ ዓለም ተወዳደርቲን ዜጋታት ንምፍራይ ተወሳኺ መሳለጥያታት ናይ ምውዳድ ስራሕ ብስፉሕ ምትግባር የድሊ። ከመይሲ መሳለጥያታት ትምህርቲ፡ ብቑዕ ፍልጠት ኣብ ምስግጋር ኣዝዮም ወሰንቲ እዮም። ስለዚ ድማ፡ ላቦራቶሪታት፡ ዎርክሾፓት፡ ኮምፒዩተራት፡ ኣገልግሎት ኢንተርኔት፡ ኣብያተ ንባብ፡ መምሃሪ መጻሕፍትን ተወሳኺ ናይ ንባብ መጻሕፍትን ኣብ ኩሉ ኣብያተ ትምህርትን ኣብ ነፍሲ ወከፍ ተማሃራይን ብምልኣት ከምዝበጽሑ ንምግባር፡ ሕጂ እውን እቲ ጻዕሪ ብዝለዓለ ደረጃ ክቕጽል ኣለዎ። ብቑዕ መሳለጥያታት ትምህርቲ፡ ኣብ ኩሉ ኣብያተ ትምህርቲ ምውዳድ ዝጠልብ ርእሰማል ገዚፍ እኳ እንተኾነ፡ ምስ ዕብየት ቁጠባን ሃገራዊ ዓቕምን እናተዛመደ፡ ኣብዚ መዳይ'ዚ ዝግበር ወፍሪ ደረጃ ብደረጃ እናዓበየ ክኸይድ ዘለዎ፡ ግድነታዊ ቅድመ ኩነት ንብልጽግና እዩ።

ኣብዚ ዘመን'ዚ፡ ሕብረተሰባት ወይ ሃገራት፡ ዋሕስ ምዕባለኦምን ተወዳዳርነቶምን ስርዓተ ትምህርቲ እዩ። ኣብ ቁጠባዊን ቴክኖሎጂያውን ውድድር፡ ፍልጠት፡ ሞያን መሃዝነትን ዜጋታት ቀንዲ ረቛሒ ናይ ጸብለልትነት ስለዝኾነ፡ ምሕያል ወይ ምድኻም ብቕዓት ትምህርቲ፡ ኣብ ቅልጣፈን ዝሕታለን ዕብየት ዓቢ ሰምብራት ስለዘለዎ ምስ ጉዳይ ሃገራዊ ድሕነት ክርኣ ዝግባእ እዩ። ንሕና ኣብ ምምዕባል እንርከብ ህዝብታት ብፍላይ፡ ማዕረ ዓለምና ክንስጉም ገስጋስና ኣመና ቅልጡፍ ክኸውን እዩ ዝግባእ። ንዕብየት ድማ እቲ ቀዳማይ ረቛሒ ባህርያዊ ጸጋ ዘይኮነ፡ ፍልጠት እዩ። ስለዚ ድማ ኣድህቦና ዝያዳ ካልእ ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ ብምቕናዕ፡ ስርዓተ ትምህርትና ብቐጻሊ እናሓየለ ከምዝኸይድ ብምግባር፡ ምስ ግዜን ምዕባለታትን ዝሰጉም ብሉጽ ኣገልግሎት

ትምህርቲ ንምርግጋጽ ብቑጻሊ ክንጽዕር ደጋጊምና ክንካታዕ ዘለና ጉዳይ እዩ።

ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ ካልእ ኣገዳሲ ረቛሒ ምሕደራ እዩ። ምኽንያቱ፡ ብሉጽ ስርዓት ትምህርቲ ሒዙኻ፡ ትምህርታዊ መሳለጥያታት ብምልኣት ምስ ኣዋዲድካ እውን እንተኾንካ፡ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ኣድማዒን ውጽኢታዊን ዝኸውን ጉድለትን ድኻምን ብኣጋ እናፈወሰ ንዝበረኸ ብቕዓት ዝሰርሕ ሓያል ትምህርታዊ ምሕደራ ምስዝህሉ እዩ። ብቕዓት ተማሃሮ፡ ዓይነት ስርዓት ትምህርቲ ጥራይ ኣይኮነን ዝውስኖ። ንዕኡ ዘተግብር ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ እውን ዓቢ ግደ ኣለዎ። ከመይሲ ድኹም ምሕደራ ትምህርቲ፡ ዋላ እቲ ዝበለጸ ስርዓት ትምህርቲ እናሃለወ ትርፉ ብኽነት ተማሃሮ እዩ።

በዚ ዝተጠቕሰ ሰለስተ መዳያት ክርአ እንከሎ እምበኣር፡ ኣብ መስርሕ ምስትምሃር ክማላኡ ዘለዎም ሓያሎ ተወሰኽቲ ዓበይቲ ዕዮታት ከምዘለዉ ዝኽሓድ ኣይኮነን። ስለዚ ከኣ፡ ኑቲ ዘሎ ሕጽረታት ብምምላእ፡ ኣብ ምሕደራ ዘሎ ድኻማት ብቐጻሊ ብምፍዋስ፡ ትምህርታዊ ብሉጽነት ንምርግጋጽ፡ ኩሎም ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዝጥቀሱ ኣካላት ተግባራቶም ከዕዝዙ ይግባእ። ምስዚ ተኣሳሲሩ ድማ፡ እጃም ናይቶም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉ ወገናት ደገምካ ምዝኽኻር ኣገዳሲ ይኸውን።

### ሀ. መማህራን

ኣብ ምዕባለ ስርዓት ትምህርቲን ምሕደራኡን ኮነ ኣብ ምዕራግ ብቕዓት ትምህርቲ ቀዳማይን ዝለዓለን ተራ ዘለዎም መማህራን እዮም። ብቕዓት መማህራን ምስ ብቕዓት ምሕደራ ትምህርቲ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ይኹን እምበር፡ ባዕላዊ ረቛሒ ናይ መማህራን እውን ወሳኒ እዩ። ርዝነት ተልእኾኦም ብምግንዛብ ተገዚሶም፡ ስርሖም ብተገዳስነት ዝፍጽሙ፡ ብስነ-ምግባርን ህርኩትነትን ንተማሃሮ ኣብነት ዝኾኑ መማህራን ዘፍረይዎም ተማሃሮ ኣዝዮም ዕውታት እዮም። ክንዲ ዝኾነ፡ መማህራን ንኡብሶም ከም ቀለስቲ ናይ ሓድሽ ወለዶ ዝጥምቱ፡ መኸሰቦም ኣብቲ ዝኸሰቱሉ ወለዶ ክርእዩ ዝበሃጉ፡ ሃገርን ሕብረተሰብን ዘሰኽሞም ሕድሪ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ዝፍጽሙ ንቑሓትን ብሱላትን ክኾኑ የድሊ። እዚ ንቕሓትን ሓላፍነትን ዝሓደሎም መማህራን ግን፡ ኣብ ልዕሊ ዝዕብዩ ቆልዑ ከውርድዎ ዝኽእሉ ሃሲያ ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ስለዚ መማህራን ዕድል መጻኢ ወለዶ ኣብ ኢዶም ምዃኑ ብዕምቈት ክግንዘቡ የድሊ። ናይ ጽባሕ ተኻኢ ወለዶ እንታይ ከምዝመስል ኣብ ጻዕሪ ናይ ሎሚ መማህራን ስለዝምርኮሱ።

### ለ. ወለዲ

መንግስቲን ኣብያተ ትምህርቲን ዘካይድዎ ጻዕሪ ብምድጋፍ፡ ወለዲ ብሸነኾም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲን ምሕያል ብቕዓትን ክገብርዎ ዝኽእሉ ኣስተዋጽኦ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ተማሃሮ፡ ኣብ ትምህርቲ ፍቕርን ተገዳስነትን ኬዕዝዙ ዝድርኽ፡ ናይ ወለዲ ምትብባዕን ክትትልን እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ወለዲ፡ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ንዋይን ሃብቲን፡ ንደቆም ከውርስዎ ዝግባእ ዝበለጸ ውርሻ ትምህርቲ ምዃኑ ፈሊጦም፡ ሃምን ቀልብን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ከምዝቐንዕ ብምግባር፡ መጻኢ ዕድል ደቆምን ሕብረተሰቦምን ንምውሓስ ሓላፍነቶም ክስከሙ የድሊ። ኣብ ርእሲ'ቲ ውልቀ ወላዲ ኣብ ቤቱ ክበርክቶ ዝኽእል እጃም፡ ብሓባር እውን ኮሚቴታት ብምቛም፡ ወለዲ ምስ ኣብያተ ትምህርቲ ጥቡቕ ምትእስሳር ክፈጥሩ ይግባእ። ዕማም ኮሚቴታት ወለዲ፡ ንንጥፈታት ኣብያተ ትምህርቲ ብጥቡቕ ምክትታል፡ መስርሕ ትምህርቲ ምግምጋም፡ ኣሉታዊ ተርእዮን ድኻምን ምንቃፍን መመሓየሺ ሓሳባት ምፍልፋልን እዩ። ኮሚቴታት ወለዲ ዝግባእ ተራኦን ክጻወታ እንተኾይነን ከኣ፡ ሓለፍቲ ኣብያተ ትምህርቲ ተሓታትቶም ንመንግስቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ንኮሚቲ ወለዲ ከምዝኾኑ ብምግንዛብ ናይ ምትሕግጋዝ ባይታ ክፈጥሩለን የድሊ።

### ሐ. ተማሃሮ

ረብሓ ትምህርቲ ብቐዳምነት ኑቲ ዝተማህረ ውልቀሰብ እዩ። ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ንሃገርን ሕብረተሰብን። ትምህርቲ ናይ መውዳእታ ሸቶኡ፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፡ ውልቃዊ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መተባበርኡ ዘመሓይሸሉን ኩነታት ምፍጣር፡ በዚ መገዲዚ ድማ ቀጠባዊ ዕበየት ሃገር ብዝለዓለ ናህሪ ምስጓም እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ እቲ ኣብ ዝኾነ ቦታን እዋንን ህይወትካ ብልሙጽ ንኽትመርሕ ዘኽእል ዘይሕንከኸን ዘይበርስን ሃብቲ፡ ትምህርቲን ብትምህርቲ ዝርከብ ሞያን ጥራይ እዩ። በዚ ድማ፡ ተማሃሮ፡ ተፈጢሩሎም ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ብሩህ መጻኢን ብምጥማት፡ ሓጺር ሓሳባት ወጊድ ኣሊዮም ኣርሒቖም ብምርኣይ፡ ዕድመ ምሉእ ምስኦም ዝነብር ዘሐጉሰን እምብዛ ዘርብሕን ሃብቲ ንምጭባጥ ክጽዕሩ፤ ተወዳዳሪ ዓቕሚን ብቕዓትን ንምጥራይ ኣብ ናይ ትምህርቲ ዘበናም ብልዑል ሓቦን ተገዳስነትን ክጽዕቱ የድሊ።

### መ. ሕብረተሰብን ትካላቱን

ኣብ መውዳእታ ሃገር ንምዕባለ ትምህርቲ እተፍስሶ ገዚፍ ወፍሪ፡ ኣኽሳቢ ውጽኢት ዘርክቦ፡ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ዓቢይን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማ ሸቶኡ ዝወቕዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ኣብ ዝካየድ ጻዕሪ፡ ብበዓንቕሙን ብብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ ተራ ምስዝጻወት እዩ። ስለዚ ድማ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ስሩዕ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ፡ ኩሎም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት ብብዓውዶም፡ ብቐጻሊ ትምህርትን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑ ኣፍረይቲ መንእሰያት ንምፍጣር ዘቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ፡ ናይ ምዕባለ ስትራተጂናን ሃገራዊ ራእይናን ዕላማናን ሓላፍነት የሰክሞም እዩ።

ኣብ መእተዊ ናይዚ ጽሑፍ'ዚ ከምእተጠቕሰ፡ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ክፈስስ ዝጸንሐን ዘሎን ወፍሪ ቀሊል ኣይኮነን። እዚ ወፍሪ'ዚ ብውህድ ጻዕሪ መላእ ሕብረተሰብ ምስዝድራዕ ከኣ፡ ብመገዲ ትምህርቲ ክንበጽሖ እንሕልን ሃገራዊ ዕላማ ሸቶኡ ከምዝወቕዕ ኣየጠራጥርን። ሽዑ ድማ'ዩ መንግስቲን ሕብረተሰብን ኣብ ትምህርቲ ዝገበርዎ ወፍሪ መኽሰቡ ብደረጃ ውልቀሰቡ፡ ስድራቤት፡ ሕብረተሰብን ሃገርን እምብዛ ዓቢይን ኣርባሒን ዝኸውን!!

# ጉዳይ ኣብ ዘተ

# ሓባራዊ ዘተ ኣብ ፊልምታት ኤርትራ

ኣብ ኣደራሽ ጁንየር ዝቕርብ ክልተ ሰሙናዊ ናይ ዘተን ሰሚናርን መደባት ይካየድ'ዩ። ኣብቲ መደብ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲን ሞያውያንን ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት መጽናዕታዊ ጽሑፋት ዘዳለዉ ምሁራትን ዝሳተፍዎ እዩ። ከም መቐጸልታኡ ኣብ ናይ መፋርቕ ወርሒ መስከረም መደብ፡ ኣብ ፊልምታትና ዘተኮረ ሓባራዊ ዘተ ተኻይዱ ነይሩ። ተዛተይቲ ወይዘሮ ራሄል ኣስገዶምን ኣቶ ኤድዋርዶ ኣርኣያን ነይሮም። ኣዛታዪት ወይ መራሒት ናይቲ ዘተ ድማ መንእሰይ ለይላ ኻልድ ነይራ።

ወ/ሮ ራሄል ኣስገዶም ብ1999 ኣብ ኣስመራ ዩኒቨርስቲ፡ ብዓውዲ እንግሊዝ ተመሪቓ። ብምቕጻል ብኣፍሪካን ስታዲስ (African studies) ኣብ ስነጽሑፍ ኣፍሪቃ (African literature) ዘተኮረ ናይ ማስተርስ መዓርግ ካብ UCLA ዩኒቨርሲቲ ብ2002 ረኺባ። ድሕሪኡ ኣብ ዝተፈላለዩ ትካላት ከም መምህር ኰይና ከተገልግል ጸኒሓን ኣላን። ራሄል ጸሓፊትን ደራሲት መጻሕፍቲን እውን'ያ።

ኣቶ ኤድዋርዶ ኣርኣያ፡ ካብ 1992 ኣትሒዙ ክሳብ ሕጂ ኣብ ERI-TV ኤዲተርን ናይ ግራፊክ ዲዛይነርን ኰይኑ ይሰርሕ ኣሎ። ኣብ 1996 ብሰርቲፊኬት መዓርግ "Documentary Film Directing" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ፓሪስ ስልጠና ወሲዱ፡ ከምኡ'ውን ኣብ 2001 ኣብ "Indian Institute of Mass communication" ብናይ ዲፕሎማ መዓርግ "Developing journalism" ዝብል ዓውደ ትምህርቲ ወሲዱ። ኣባል ኮሚቴ መማዩት ደረጃታት ፊልም እውን'ዩ።

እታ ቀዳመይቲ ኣርእስቲ፡ ወ/ሮ ራሄል ኣስገዶም፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ፊልምታትና ኸመይ ኣለዉ ብዓይኒ ስነጽሑፍ፤ ብዓይኒ ኣካዳምያዊ ስነ-ጽሑፍ ትሕዝቶኦም ከመይ ኣሎ፤ ፍርያት ፊልምታትና ከመይ ይግምገሙ ወይ ኣብ ከመይ ደረጃ ኣለዉ፤ ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ኣተኲራ፡ ናታ መግለጺ ኽትህበና እያ። ብድሕሪኡ ድማ ኣቶ ኤድዋርዶ ኣርኣያ፥ ፊልምታትና ከመይ ኣለዉ ወይ ከመይ ይመስሉ ኺድህስስ ከፍትንየ። ብናይ ራሄል ንጅመር ኣሎና። ሰናይ ምክትታል፥

> "ፊልም የብልናን፤ ቪድዮግራፊ እዩ ዘሎና"
>
> ካብ ተዛተይቲ

> "እንተዘይህልወናዶ ሽልማት ረሚ ረኺብና፤"
>
> ካብ ገዛ

**ራሄል ኣስጉዶም፥**

ከም መበገሲ ክኸውን፡ ንሓደ ፊልም ብዓይኒ ዛንታ ክንመዝኖ ከለና ወይ ክንግምግሞ ኸለና እንታይ እንታይ ኢና ኣብ ግምት ነእቱ ኣብ ዝብል ነጥብታት'የ ክጅምር። ደሓር ድማ በዞም ነጥብታቱ ናትና ፊልምታት ብሓፈሻ ብናተይ ትዕዝብትን ገምጋምን ኣበይ ንረኽቦምን እንታይ ሓያል ጐንን ድኹምን ኣለዎ ክንርኢ ኢና።

ሕጂ ዝኸውን ፊልም ኣብ ዛንታ መጺእና ክንመዝኖ ከለና፡ ብናተይ ኣዘራርባ "ingredients" ንብሎም ኣለዉ። ኣብ ሓደ ፊልም ክህልዉ ኣለዎም ኢልና እንጸብዮም። ኣብ ፊልም ጥራሕ ዘይኰኑ ዋላ ኣብ ዛንታ። ዝኾነ ዛንታ፡ ሓጺር ዛንታ ይኹን ነዊሕ፡ ኣብ ግጥሚ ይኹን ኣብ ዝኾነ ዛንታ ስለዘሎ ኣብ'ቲ ዛንታ፡ ነቲ ዛንታ ብቑዕ ዛንታ'ዩ፡ ጽቡቕ ዛንታ'ዩ፡ ሓያል ዛንታ'ዩ ኢልና ክንመዝኖ ክሕግዙና ዝኽእሉ "ingredients" ኣለዉ። ንዕኦቶም እናዓልና ኢና፡ እዚ ፊልም ሓያል ስክሪፕት ኣለዎ፡ እዚ ፊልም ድኹም ዛንታ ኣለዎ ኢልና ንመሚ። እቶም ኩሚት'ውን ነተን "ingredients" እየም ዝጥቀምሎም። ኣብኡ ክኣቱ ኣይተገኽኩን ንምጥቃሱ ዝኣክል'የ።

ሓደ ዛንታ ብሓሳብ'ዩ ዝበገስ። እቲ ሓሳብ ካበይ ይመጽእ፤ ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ክመጽእ ይኽእል። ካብ ተሞክሮ፡ ካብ ትዕዝብቲ፡ ካብ ንሰምዖ፡ ካብ ንርእዮ፡ ካብ ዘዘበርናዮ፡ ካብ ምንባብ፡ ካብ ዝተፈላለየ ዛንታ ወይ ሓሳብ ክዘበገስ ንኽእል ኢና። ሕጂ ኣብ'ዚ እንታይ ኣሎ ክንፈላለዮ ዘለና፡ ሓሳብ ዛንታ ኣሎ ማለት ዛንታ ኣሎ ማለት ኣይኮነን። እቲ ሓሳብ ኩሉ ግዜ ጽቡቕ ኣሎዎ። ኩበገስ ከሎ ሓደ ዛንታ ብጽቡቕ ወይ "potential" ብዘለዎ ይበገስ። እዚ ሕማቕ ሓሳብ'ዩ ኢልካ ትገልጾ ዳርጋ የለን። ኣብ ከምዚ፡ ኣገዳሲ ሓያል ሓሳብ



ኣብ ዓድና ይቐርብ'የም። ሓሳብ ጥራይ ግን ንብይኑ ኑቲ ዛንታ ሓያል ይገብሮ ማለት ኣይኮነን። ምኽንያቱ እታ ሓሳብ ኣልዒልካዮ ኢኻ ዘለኻ እምበር፡ ኣይሰራሕካዮን። ምጽሓፍ ማለት ማስርሕ ስለዝኾነ፡ ብዙተፈልለየ ማስርሕ ሓሊፉ ናብ ውዱእ ስራሕ ክበጽሕ ስለ ዘለዎ፡ ጽብቐቲ ሓሳብ (ናይ ፍቕሪ ትኹን ናይ ታሪኽ፡ ናይ ኩናት) ኣጠገሰ ስለዝኾንኩ፡ ብመንጽር ትሕዝቶ፡ ብመንጽር ዛንታ ልዑል ነጥቢ ክትረኽብ ኣለዋ ኢልካ ክትሓስብ የብልካን። ምኽንያቱ እቲ ሓሳብ ተበጊሱ ኣሎ፡ ግን ከኣ ክትሰርሖ ክትክእል ኣሎካ። ልክዕ ከምቲ መግቢ ኽንሰርሕ ከለና "ingredients" ንቕርብ'ሞ፡ ነቲ "ingredients" ኣወሃሂድና ዝዀበኦ ናይ ምብሳል ግዜ ሂብና፡ ኣብሲልና ኣብ መውዳእታ ሓንቲ ጥዕምቲ ዝኾነ፡ ጥዕምቲ ደርሆ ወዘተ ንሰርሕ፡ ከምኡ'ዩ ዛንታ ኸኣ። ማስርሕ'ዩ። ስለዚ ኣብ ሓሳብ ዛንታ መጺእካ ኣብ ፊልምታትና ጸቡቕ ሓሳብ ዛንታ ዘለዎ፡ ናይ ብሓቂ ክውዳደር ዝኽእል ሓሳብ ዛንታ ይልዓሉ'የም። እቲ ጸገም መዓስ'ዩ ዝመጽእ፡ ነቲ ተላዒሉ ዘሎ ሓሳብ ናብ ውዱእ ስራሕ ክተእትዎ፡ እቲ ዝዀበኦ ግዜ ስለ ዘይትህቦ፡ ሰንዑሰንዕ ስለ ተብሎ ኣብ'ቲ ኣውዳድኣ ጸገም ይመጽእ ማለት'ዩ።

ሕጂ እታ ሓንቲ ነጥቢ እንታይ እያ፡ እቲ ሓሳብ ዛንታ ትብል ብእኣ ኢና ንጅምር። ኣብ'ዚ ኽክልዕሎ ዘለና፡ እንታይ እየ ኽጽሕፍ ደልየ ዘለኹ፧ ብዝዕባ እንታይ እያ፧ መልእኽትታ ከ እንታይ እዩ፧ እዘን ክልተ ሕቶ ኣገደስቲ'የን። ምኽንያቱ ነቲ ንጽሕፎ ዛንታ 'focus' ኣብ ምግባር ስለ ዝሕግዘና። እቲ ሓሳብ ተላዒሉ፡ ሙብዝሕትኡ ግዜ ድማ ገፊሕ ሓሳብ ስለ ዝልዓል፡ ብዙሓት ሓሳባት'ውን ስለ ዝልዓሉ 'ፎካስ' ክትትሕዞም ከለና ጸገም ይመጽእ። ኣቡኡ ኸኣ እቲ ድኽመት እናተራእየ ይመጽእ። እዚ ከይከውን መታን፡ ኣብቲ ኽንበገስ ከለና፡ ሓሳብ ኣልዒልና ኣለና፧ ሕራይ ብዛዕባ ፍቕሪ ኽንጽሕፍ ደሊና'ለና፡ ንፈልጦ ዛንታ'ውን ኣለና፡ ናይ እገሌ፡ ናይ መሓዛና፡ ናትና ኣጠጊስና ኣለና። ግን ብልክዕ መወዳእታ እዛ ዛንታ እንታይ ኢና ክንብላ ደሊና ዘለና፧ እታ ዛንታ ናይ መን ምኻና እንታይ መልእኽቲ ኽትመሓላለፍ'ያ ኣቕሪብና ምፍላጥና ነቲ ዛንታና ኸይገፍሕን ኣተኩሮኡ ዝሓለወን ጽፉፉን ዛንታ ኽህልወና ይሕግዘና።

ኣብ'ዚ ሕጂ ኣብ ፊልምታትና እቲ ድኽመታት ይረኣ። ሓሳብ ጸቡቕ ተላዒሉ ኸሎ ይገፍሕ፡ 'ፎካስ' ኣይጥመርን። ብዙሕ ነገር ብሓደ ክንብል ንደሊ። ስለዚ እናገፍሐ ምስ ከደ፡ ክንሰርሖ ከለና ኣብ መወዳእታ እንታይ ኢልና፡ እንታይ እዩ እቲ መልእኽቲ ይጠዝሓካ፡ 'ፎካስ' ይስእን። ሓንቲ ኻብቲ ጸገም ኣብ'ዚ ይኸውን። እቲ ሓሳብ ዛንታን እቲ ውዱእ ስራሕን'ውን ኣይንፈልዮን ኣለና። ኣብ ገለኡ ኸኣ ዘይንጽሩ ሓሳብ ዛንታ ይርከብ። እዚ ኸምቲ ኣቐዲመ ዝበልክዎ፡ እንታይ እየ ኽጽሕፍ ደልየ ዘለኹ፡ ብዛዕባ እንታይ እዩ፡ እንታይ እዩ እቲ ክሕልፎ ደልየ ዘለኹ መልእኽቲ ስለ ዘይንጽሩ፡ ከም ጸሓፍቲ ኮፍ ኢልና ስለ ዘይንሓሰበሉ፡ ጥራሕ ሓንቲ ዛንታ መጺኣትኒ'ሞ ጽሒፍ-ጽሒፍ ኣቢለ ወዲኤያ ኢልና ስለ ንሓስብ፡ ኣብዚ ተሃዋኺ'ውን ስለ ዝሕወሶ ኣብኡ ድኽመት ይርአ።

እታ ኻልኣይቲ ኣብ "ingredients" እያ። ሓሳብ ዛንታ መጺኡ ኣሎ ጸቡቕ፡ ብዛዕባ እንታይ ክንጽሕፍ ደሊና ኣለና ፈሊጥና ኣለና፡ መልእኽትና'ውን ኣጺርና ኣለና፡ ሽዑኡ ኣብ ጠባያትን ኣብ ትልምን ንመጽእ። ነፍሲወከፎም በቡሓንቲ ክንፈልዮም እንድሕር ክኢልና። መን'የም እቶም ጠባያትና፧ እቲ ዛንታ ብዛዕባ መን'ዩ፧ ናይ መን ዛንታ'ዩ እንድሕር ኢልና፡ ናይ ክሱቶ ዝበዝሐ'ዩ ኢልና ኣለና። እቶም ጠባያትና ብግቡእ ንፈልጦም ዲና፧ መን'የም ንሶቶም፧ ኣብዚ ኸኣ ርእይ ድኻማት ኣብ ስርሓትና ይርኣ። ጠባያትና ብግቡእ ኣይንፈልጦምን። እንታይ ድሕረ-ባይታ ኣለዎም፧ ካበይ ከቢ ይመጹ፧ እንታይ ሃይማኖት ኣለዎም፧ ደረጃ ትምህርቶም ከመይ እዩ፧ እንታይ ዓይነት ኣካላዊ ኣቃውማ ኣለዎም፧ ማሕበራዊ ርክቦም ከመይ እዩ፧ ብደቒቕ ኣጽኒዕና ስለ ዘይንፈልጦም፡ ኣብ'ቲ "act" ክገብሩ ኸለው፡ ንምንታይ ይገብሩ ኣለው፡ ንምንታይ ከምዚ ኢሎም ይዛረቡ ኣለዉ መልሲ ኣይንረክብን። ምኽንያቱ ኣይሃጸናዮምን። ሕጂ ኣብቲ ጠባያት ክንሃንጽ ከለና ጠባያትና ኣይንፈልጦምን ኣይሃጽንዮምን። ስለዚ ጠባያት ሓንቲ ኻብቶም ኣገደስቲ "ingredients" እያ። ስለዚ ዓቢ ድኻማት ኣብ ስርሓትና ጠባያትና ብግቡእ ኣይንፈልጦምን ኣለና። ንጠባያትካ

ክትፈልጦ፡ ክተጸንዖ፡ እንታይ ይሓስቡ፡ እንታይ እዮ ድሌታቶም፡ እንታይ እዩ እቲ ድራማቲካዊ ድሌቶም ክትፈልጦም ግዜ ይወስድ'ዩ። ኣብ'ዛ ዛንታ እዚ ጠባይ እንታይ'ዩ ደልዩ ዘሎ፥ እንድሕር ዝደልዮ ዘየሎ፡ ዛንታ የለን። እቲ ጠባይ ክበጽሖ ዝደሊ ዘሎ ብፍላይ እቲ ቐንዲ ጠባይ ድራማቲካዊ ድሌቱ ክንጽር ኣለዎ። ምኽንያቱ ንእኡ ክረኽብ ዝሕልፎ መስርሕ'ዩ እቲ ዛንታ። ስለዚ እንታይ እዩም ደልዩም ዘለው፥ ናበይ እዮም ክበጽሑ ደለዩም ዘለዉ ክፍለጥ ኣለዎ። መን'ዮም ንሶዮም፧ ካበይ እዮም መጺኦም ክጽናዕ ኣለዎ። ሕጂ ኣብ ጠባያትና እቲ ግቡእ ኣፍልጦ ክህልወና ኣገዳሲ'ዩ።

ብመንጽር እዚ ፊልምታትና ዓቢ ድኽመት ይርአዮም። ጠባያትና ብግቡእ ኣይንፈልጦምን። ዋላ ንሳዮም ንባዕሎም ንኡቦም ዝፈልጥዎ ኣይመስሉን'ዮም። ሓደ ሓደ ግዜ'ውን ኣሶማቶም ንባዕሎም ክጠፍኦም ይርአዩ'ዮም። እዚ እንታይ የርእየና፡ እቶም ጠባያት ስሞም ዘይፈልጥዎ እንተኾይኖም ዓቢ ድኽም ከምዘሎ ትርዳእ። እቲ ዘልዕሎ ዘለኹ ኣርእስቲ ትፈልጥዎ ኢኹም። እንታይ ይብል ኣለኹ ይርድኣኩም'ዩ። እንታይ'ዩ እቲ ጸገም ዝመጽእ ዘሎ ኹፉ ኢልካ ክትጽሕፎ ከለኻ'ዩ። ምኽንያቱ ብዙሓ ጠባያት ክዝረብ ደቓይቕ ወሰድሊይ ይኸውን'ዩ። ጠባያትካ ፈሊጥካ ክተጸንዖም፡ ፈሊጥካ ክትጽሕፎ ግን ኣዋርሕ፥ ዓመታት ክወስድ ክኽእል ኣለዎ። ስምኒቶም፡ ድሌቶም፡ ኣተሓሳስበኦም ፈሊጥካ ኽትጽሕፎም ከለኻ ግዜ ይወስድ'ዩ። ትዕግስቲ፥ ጻዕሪ ይሓቱ'ዮም። ኣብዚኦ'ያ ድማ እታ ጸገምና ትኸውን። ኑቲ ብቓል ብ'theory' እንፈልጦ፡ ኩፉ ኢልና ኣብ ተግባር ክነውዕሎ ጸገም ዘለና ኹይኑ ይስምዓኒ።

ሕጂ እቶም ጠባያትና እንተፈሊጥናዮም እቲ ድራማቲካዊ ድሌቶም ተተረዲኢና ናበይ ደልዩ፥ ብኸመይ ይብጽሕ ኣሎ እንድሕር ፈሊጥናዮ፡ እቲ ግርጭት፡ ኣብ ምህናጹ፥ እቲ ጥርዚ ኣብ ምብጻሑን ፍታሕ ኣብ ምህናጹን ይሕግዘና። እዚ'ዩ ድማ እቲ ትልሚ ዝበሃል። ኣመዓብብልኡ ከመይ እዩ፧ ኣብ'ቶም ጠባያት እንታይ ግርጭት ኣለዎ፧ እቲ ግርጭት ከ ብኸመይ ተበጊሱ፥ ዝዓበአ መፍትሒ'ኸ ረኺቡ ድዩ፧ እዚ ኹሉ ኣብ ግምት ክኣቱ ኣለዎ። ኣብ ስርሓትና እንታይ ይመጽእ፥ ጽቡቕ ግርጭት ክትሃንጽ ጺሒትካ፥ ኣብ'ቲ ፍታሕ ትቕልጥፎ። ማዕረ እቲ ኽትሃንጽ ዝወሰደልካ ግዜ ብዘኣምን መገዲ ክትፈትሖ'ዩ ትጽቢት ዝግበር።

ሓደ ዛንታ እቲ ናቱ ግርጭት ብኸመይ ተሃኒጹ'ሎ፡ ብኸመይ ከ ተፈቲሑ'ሎ፡ ኣብቲ ግርጭት ቀስ ኢልካ ክትሃንጽ ትጸንሕ'ሞ፡ እቲ ዝጠዘለ ግዜኻ ስለ ትውድእ፥ ኣብ'ቲ ፍታሕ ክትበጽሕ ከለኻ፥ ግዜ ስለ ዝሓጸረካ ዕጽው ዕጽው ተብሎ። ነዚ ኽትገብር ኣጋጣሚታት ተባዚሕ ወይ ዘይነበረ ሓደ ዕድል ፈጢርካ ዕጽው ትብል። እዚ ድማ ኣብ'ቲ ስራሕ ርኡይ ይኸውን። ኣብ'ዚ ኹኡ እቲ ትልሚ ክእመን ብዘኽእል መገዲ ክህሎ ትጽቢት ይግበር። እንተኾነ ኣብ ስርሓትና ድኽመት ይርአ። ካልእ "ingredients" ኣብ ትልሚ ድማ፥ ንኡስ ትልሚ'ዩ። እዞም ንኡሳን ትልምታት ኑቲ ዓብዪ ወይ ቀንዲ ትልሚ ብኸመይ እዮም ዝጸልውዎ፧ እንታይ ተራ ተጻዊቶም'ዮም ኑቲ ትልምና ዘሰጉምዎ፧ እዚታት ኢና ኣብ ንኡስ ትልሚ ንርእዮ። ኣብ'ዚ መብዝሕትኡ ግዜ ዝርአ ብዙሓት ሓሳባት፡ ብዙሓት ጠባያት ተልዕል'ሞ፡ ምጥርናፉ ይኣብዮ። ወይ'ውን ናይ'ቶም ዝልዓሉ ጠባያት ዛንታ ኣብ ሓደ ደው ይብል።

ንኣብነት ኣነ እንድሕር ኩይነ እታ ቐንዲ ጠባይ፥ ኣነ ተማሂረ፥ ተመርዕየ፡ ሓዳር ገረ ወዘተ ... ናተይ ዛንታ ይምዕብል ናይ መሓዛይ ኣብ ሓደ ደው ይብል። ብዘዕባኣ ድማ ዋላ ሓንቲ ኣይንፈልጥን። ስለዚ ንኡሳን ትልምታት ተወሃሂዶም ኣብ'ቲ ቐንዲ ጠባይ እንታይ ተራ ይጻወቱ ኣብ ዝብል ኣብ ስርሓትና ድኽም ኣሎ።

ካልእ ናይ ምርኢታት ኣቢ ኣሎ። ምርኢታት'ውን ብመንጽር ስእሊ ኑቲ ቐንዲ ትልሚ ብኸመይ ተማዕበሎ፧ ኣየናይ ስእሊ'ዩ ቕድም ክመጽእ ዘለዎ፡ ኣየናይከ ዳሕረዋይ። እቶም ስእልታት ንገዛእ ርእሶም መበገሲ፥ ማእከላይ፥ መወዳእታ ክህልዎም ኣለዎ። ኑቲ ተበጊሱ ዘሎ ብምዕባይ፥ ግርጭት ሰሪሖም፡ ናብ ጥርዚ በጺሖም ናብ ፍታሕ ዝወስዱ ክኾኑ ትጽቢት ንገብር። ሕጂ ኣብ'ዚ መብዝሕትኡ ግዜ ኣብ ስርሓትና ንርእዮ እቲ ምርኢት ተደጋጋሚ ይኸውን። እዚ ድማ ኑቲ ትልሚ መጠጡ ኣሰልቻዊ ይገብሮ ወይ ኣብ ሓደ ደው ከም ዝብል ይገብሮ፡ ኑቲ ዛንታ'ውን ኣየማዕብሎን። እዚ ፊልሚ'ዩ፥ ኣብ ፊልም ድማ ተርኢ እምበር ኣይትዛረብን ኢኻ፥ እቲ ክትዛረቦ ዝደለኻ ቡቲ ተርእዮ ይግለጽ። በዚ ድማ ምርኢት ኣብ ፊልም ኣገዳሲ'ዩ። ገለ ምርኢታት'ውን ኣለዉ ምስ'ቲ ዛንታ ዋላ ሓንቲ ምትሕሓዝ ዘይብሎም። እዚ እንታይ የመልክተልካ፥ ሓንቲ ጽብቕቲ ስእሊ ስለ ዝርኣኻ ሰቐ ኢልካ ትእትዋ፡ ኣገዳስነታ ምስ ትሕተት ድማ መልሲ የብልካን። ስለዚ እቲ ምርኢታትካ ኣብ'ቲ ዛንታ ንምንታይ ተእትዎ፡ እንታይ ተራ ኽጻወት'ዩ ፈሊጥካ ኽተእትዎ



ኣጉዳሲ ይኸውን።

ካልእ "ingredient" ዝርርብ እዩ። እዚ ብመንጽር እቶም ጠቢያት ክትርእዮ ኸለኻ ኣጉዳሲ'ዩ። ጠቢያትካ እንታይ ይብሉ፡ መዓስ ንመን ብኸመይ መገዲ ይብሉ ክትፈልጦ ክተጽንዖ ኣጉዳሲ እመስለኒ። ወዲ 9 ዓመት ቁልዓ እንታይ ክብል ይኽእል፧ እንታይ ዓይነት ኣዘራርባ ኣለዎ፧ ዶክተር፡ ኣደ፡ ኣቦ ... ምስ'ቲ ናታቶም ሂብቶም ዘለኻ ደረጃ፡ ቦታ፡ ቅርጺ እንታይ ይብሉ፧ ምስ መን፧ መዓስ፧ ክትፈልጦ ኣጉዳሲ'ዩ። ንኣብነት ቁልዓ ብናይ ፈላስፋታት ልሳን ክዛረብ 'ተጀሚሩ ተኣማኒ ኣይከውንን። ካብይ ኣምጺእዎ፧ ብኸመይ ተኣማኒ ኣይኮነን፧ ሳሓቢ'ውን ኣይከውንን። ሓደ ዶክተር'ውን ምስ'ቲ ናቱ ሞያ ዘይከይድ ኣዘራርባ ምስ ዝጥቀም ሰሓቢ ኣይከውንን።

ስለዚ ኣብ ዝርርብ መን መዓስ ንመን እንታይ፡ እቲ ኣዘራርብኡም ምስኡም ይኸይድ ደዩ፡ ይእምን ደዩ፡ እዞም ሕቶታታት ኣልዒልካ ኣብ ዝርርብ ትጠቐሶም ማለት'ዩ። እዚ ኸኣ ሓደ ኻብቲ ዝልዓል ነጥቢ'ዩ። ኣብዚ ደማ መጽናዕቲ የድሊ። ንኣብነት፡ ናይ ሓደ ዓውዲ ተልዕል 'ተለኻ፡ ናቱ መጽናዕቲ ከድልየካ'ዩ። ንኣብነት ናይ ሕክምና 'ተኾይኑ፡ እቲ ዛንታ ደማ ናይ ሓደ ሕማም 'ተኾይኑ፡ እንታይ'ዩ እቲ ሕማም ክትፈልጦ፡ ኣበሃህልኡ፡ ዶክተር ኢልካ ጋውን ከዲንካዮ፡ እንድሕር ነቲ ዓይነት ሕማም ብዓበእ ዘደምጽ ኾይኑ ወዲቐካ ኣለኻ። መን እንታይ ይብል፡ ካብይ ተበጊሱ ምፍላጥ ኣጉዳሲ'ዩ። እዚኣን እየን እተን ነጥብታት ኣብ ዛንታ ዝልዓላ። ስለዚ ዛንታ ኣጉዳሲ'ዩ። ዘይትፈልጥዎ ኣይኮንኩምን ትፈልጥዎ ኢኹም። እንታይ'ዩ እቲ ጸገም ዝኾውን ዘሎ፡ እዚ ዛንታ ግዜ ይሓትት ምኻኑ፡ ንሓንቲ "script" ክትጽሕፍ ብውሕዱ ሓደ ዓመት ከድልየካ'ዩ። እዚ ቕድሚ ናብ ባጀትን ምመያን ምኻድካ፡ ቕድሚ ናብ ምዝርጋሕ ምኻድካ፡ ምስ በርን ምስ ወረቐትን ምስ ጉዳእ ርእስኻ ክትሕልፎ ዘለካ ማለተይ እዩ። እዚ ምስ ኣጻፈፍካ ኢኻ ብዛዕባ እቲ ኻልእ ትዛረብ። ስለዚ ብውሕዱ ሓደ ዓመት ክወሰደልካ ኣለዎ። ኣብ ናትና ግን ግቡእ ግዜኡ ዝሕለወሉ ኾይኑ ኣይሰምዓንን። ሓንቲ ዛንታ ረኺብካ፡ ጣዕጣዕ ኣቢልካ ትሰንዓ ኾይናን'ያ ትሰምዓኒ። እዚኣ ኸኣ ሓንቲ ኻብቲ ዝርኣ ዓቢ ድኽመታት ኮይና ትስመዓኒ። እዚኣን'የ እተን "ingredients" ዝበልኩ። ካልእ ዘይተልዓለ እንተሎ ኣብ'ቲ ዘተ ንርአዮ።



**ኤደዋርዶ ኦርኣዩ፥**

ኣነ ንሓፈሻዊ ኣፍልጦና ናይ ፊልም ዝሕግዝ ሰለስተ 'slide' ኣለዋኒ። ካብዚኣን ሓንቲኣን እየ ከቕርበልኩም። ብወገኑይ ኒታ ናይ 'film rating' ብዙሕ ከተኩረላ ኣይምደለኹን። ምኽንያቱ ትጠቐመኩም ኮይኑ ኣይስመዓንን። ዳርጋ ኩላትኩም'ውን ትፈልጥዎ ኢኹም። ስለዚ ብምርጫኹም'የ ክኸይድ። ብዛዕባ ፊልም ኣሰራርሓን 'ኢቮሉሽን' ናይ ፊልም እንታይ ይመስልን ርኢና ኽንከይድ ትብሉ እንድሕር ኰይንኩም'ውን ይከኣል'ዩ። ... እንታይ ይሓይሽ? ...

ኣነ ብወገነይ ኣብ ኤርትራ ፊልም ኣሎ ኣይብልን እየ። ፊልም'ሲ ብደረጃ ፎርማት ናይ ፊልምን ብደረጃ'ቲ መሳርሒታት ናይ ፊልምን እንድሕር ርኢኻዮ፡ ኣብ ኤርትራ ገና ብሕጂ ፊልም ክፍጠር እምበር ዛጊት ፊልም የብልናን። ንሕና ቪድዮግራፊ (videography) እዩ ዘለና። እቲ ንሕና ንጥቀመሉ ፎርማት ናይ ቪደዮ እዩ፡ ናይ ፊልም ኣይኮነን። ሓንቲ በጃ ማይክሮፎን፡ ብሓንቲ ባውዛ ናይ 1000 ዋት ፊልም ክትሰርሕ ኣይከኣልን እዩ። ከምዚ ኣብ'ቲ ደረጃ ናይ ፊልም የለኹ፣ ቪድዮግራፊ እዩ።

ምስ'ቲ ኹሉ ብድሆታት፡ ምስ'ቲ ኹሉ ጸዕርታት፡ ምስ'ቲ ኹሉ ኣብ'ቶም ሰራሕቲ ፊልም ዘለዉ ኣኽብሮት ኣብ ግምት ኣእቲየ'ውን፡ ፊልም ኣሎ ክብል ኣይደፍርን እየ። ምኽንያቱ ናይ ብሓቂ 'ፊልም' ክንብል እንድሕር ኮይንና'ሲ፡ ሓንቲ ነገር ከርእየኩም ምደለኹ . . . (ኣብ ስላይድ)

ፊልም ክንብል እንተኾንና፡ ሓደ ብ8 ሚሊሜተር ብ16 ሚሜ ወይ ብ36 ሚሜ ዓይነት ካሜራ ክትሰእሎ ክትክእል ኣለካ። ብፍላይ ሕጂ ኣብ ዓለም ምስ'ዚ ዲጂታል ምህዞታት መጺኡ ስለ ዘሎ፡ 6K ኣብ ዝብል ዓይነት ፎርማት'የም በጺሖም ዘለዉ። ስለዚ እታ ንሕና ዘለና'ያ ደረጃ እዚኣ'ያ፡ ትርእይዋ'ዶ ኣለኹም፧ እታ ናይ መወዳእታ ጫፍ ዘላ'ያ ... (ካብ ስላይድ)፡ እዚኣ ድማ ንፊልም ተብቅዕ ዓይነት ደረጃ ኣይኮነትን። "High Definition" ጸኒሑ፡ እዚ ናይ "High Definition Stream Right" ከምዚ ትርእይዎ ዘለኹም'ዩ። 2K፡ 4K፡ 6K እናበለ እዩ ዝኸይድ። በዚ መለክዒ ንሕና ፊልም ነፍሪ ዲና፧ ኢልና እንተሓቲትና፡ ብደረጃ ፎርማት እንድሕር ርኢናዮ፡ ኣይንፈርን ኢና እዩ እቲ መልሲ። እዚ ንሕና ነፍርዮ ዘሎና ቪደዮግራፊ እዩ። ብዙሓት ሰባት ፊልም ነፍሪ እዩ ዝመስሎም። ግን ኣይኮነን። ምስ'ቲ ኹሉ ብድሆታትን ምስ'ቲ ኹሉ ጻዕርታትን ፊልም ነፍሪ የለናን።

ብተወሳኺ መብዛሕትኡ ሰብ ደረጃ ፊልምታት ናይ ኤርትራ እንታይ'ዩ፧ ነጥብታትና እንታይ'ዩ፧ ክብል'ዩ ዝኸዩ። ቅድሚ ከምኡ ናብ ምግል ምሲጋርና፡ ንሕና ኽንሓልፎ ዝግባእ ብዙሕ ነገራት ኣሎ። ናይ ብሓቂ ኣብ ኤርትራ ናይ ሲነማቶግራፊ ትምህርቲ ኣሎ ደዩ፧ ሰብ ተማሂሩ ደዩ፧ ኣብ ካሜራ፡ ኣብ ኤዲቲንግ ኣብ ላይት፡ ኣብ ሳውንድ ብፍቕዓት ዲና፧ ብቐዓት ኣለና ደዩ ፊልም ክነፍሪ ጌና ኣብ መጀመርታ መድረኽ ኢና ዘለና።

ስለዚ ሕጂ ብዙሓት "rate" ናትና ኣፍልጡና፡ ፊልም ንሰርሕ ኣሎና ዲና ወይስ ... ይብሉ'የም። ፊልም ኣይንሰርሕን ኢና ንሕና፡ ገና ኣብቲ ዝተሓተ ደረጃ፡ ኣብ ንመሃረሉ ደረጃ ኢና ዘሎና። ኣነ እንታይ እየ ዝብል፡ ኣብቲ "rate" እንተዘይኣተና ዝበለጸ እዩ። ኖእ ናይ ግድን ኣብ "rate" ክንኣቱ ኣለና እንድሕር ዝበሃል ኰይኑ፡ ኣነ እተን "rate" ከተግብሩዎ እኽእል'ዩ።

ኣነ ሰለስተ ኣርእስቲ ቀሪበ ኣለኹ። እቲ ሓደ "evolution" ናይ ፊልም፡ ፊልም ከመይ ገይሩ ካብ ዜሮ ናብ'ዚ ናይ ሕጂ ዲጂታል ፊልም ኣቲና፧ ብፍላይ እቶም ኣለይትን እቶም ናይ ፊልም ወኒ ዘለኩም ሰባት፡ ነዚ ዓይነት ብድሆን መሳርሕን ዝሓለፍዎ እቶም ዓበይቲ ናይ ፊልም

መሳንድሳት ዝሃንደስዎ፡ "inspire" ኴንኩም'ሲ ንሽግትኩም ዓቲብኩም ኣብኡ ኽትሰርሑ፥ ካልኣይ ሓደ ፊልም ዳይረክተር፡ "film Proposal" ክቐርብ ከሎ እንታይ ዓይነት ነጥብታት ክማልእ ኣለዎ፣ ሳልሳይ ድማ ፊልም ኢንዳስትሪ ብኸመይ ይሰርሕ፧ ምወላ፣ ብዙሕ ሰብ ብዛዕባ ምወላ ይጭነቅ ኣብ'ዚ። ስለዚ ሆሊወድ ብኸመይ ፊልምታቱ ይምወል፧ ናይ ጀርመን ካምፓኒ ብመንጽር ናቱ ብኸመይ ይምወል፧ እዚኣን ሰለስተ ኣርእስቲ ቐሪበልኩም ኣለኹ። ነዞእ ፊልምታትና ብኸመይ ይምዝን ኢና ንደሊ ትብሉ እንተኾይንኩም፡ ኣነ ኽዘግረኩም ይኽእል እየ። ጸገም የብለይን ምርጫ ናባኹምዩ፣ ግን ፊልም የለን ኣብ ኤርትራ ኽትፈልጡ ዘለኩም ብናተይ ኣረዳድኣ። ተረዳዲእና ኣለና ዲና፧

**ሊዩላ ኻልዶ፦**

ቅድሚ ናይ ሕቶን ርእይቶን ዕድል ንዝ ምዃበይ፥ ገለ ክትብርሃሊይ ዘሎካ ሕቶታት ኣለዋኒ። ኣብ'ቲ መሰረት ናይ ምብጋጋስ ፊልም ምህላውና፡ ገና ኣብ'ቲ ፊልም ዝበሃል ደረጃ ኸም ዘይበጻሕና ትገልጸልና ኣለኻ። ግን እንታይ እዩ እቲ ናይ ብሓቂ ፊልም ዝብል፧ ስለምንታይ ኢና'ኸ ኣይበጻሕናዮን ንብል ዘለና ወይ እንታይ እዩ እቲ ዝተርፈና፣ ኣብ መስርሕ ናይ 'ፊልም ፕሮዳክሽን' ንሕና ኣበይ ደረጃ ኣለና፧ ናብ'ቲ ዝድለ ደረጃ ክንበጽሕ እቲ ተሪፍና ዘሎ ጉዕዞ ኸንደምንታይ ምኳኑ ሓፈሻዊ ኣምር ክትህበና።

**ኤድዋርዶ ኣርእያ፦**

ብቐዳምነት ሓደ ናይ ፊልም ስራሕ ክጠንስ እንድሕር ኰይኑ፥ መጀመርታ ናይ "Production Face" ዝበሃል ኣሎ። ዚ ናይ ብሓቂ ንኽተል ዲና ንሕና፣ ኣይንኽተልን ኢና። ምኽንያቱ ፊልም ከተዳሉ ከለኻ ሰለስተ ደረጃታት ክትሓልፍ ኣሎካ። ሓደ "Pre-production" እዩ፥ ድሕሪኡ "Production post" ካብኡ ናብ 'Production' ንመጽእ። ኣብ "Pre-production" ኩሉ'ቲ ቅድሚ ስእሊ ክጸፈፍ ዝግባእ ነገራት ኣጻፊፍና ክንቅረብ ኣሎና። "Script" ጸሓፉ ተዳልዩ ዘድሊ ልምምዳት ተገይሩ፥ ገጸ ባህርያት ተጸኒዖም፡ ግቡእ ሰሌዳ ስእሊ ተዳልዩ ምስ ተወድአ ኢና ናብ ስእሊ ክንሰግር ዝግባእ። ካልኣይ ኣብ ካሜራ ክንኣቱ ኸለና፡ ኣብ'ቲ ናይ ፕሮዳክሽን ስራሕ ክንሰርሕ ከለና፡ ናይ ብሓቂ እቲ ዳይረክተር "shooting list" ክቐርብ ኣለዎ። ኣብ ሰሌዳ ስእሊ "pre-visualize" ክንገብሮ ይግባእ። ብምሉኡ እቲ ማተሪያል ኣኪብና ምስ ሰኣልና ኸኣ 'ኣዲት' መግበሪ ወረቐት "paper edit" ኣዳሊና፡ ነቲ ኣዲተር ክንቅርበሉ ኣሎና። እቲ ኣዲተር ንዕኡ ተኸቲሉ'ዩ ኣዲት ክገብር ዘለዎ። እቲ ዳይረክተር'ውን ብመሰረት እቲ ዝተዳለወ መኣረሚ ወረቐት ኣዲት ከም ዝኸዳ ሓደ ብሓደ ክረጋግጽ ኣለዎ። ዳይረክተር ሓያል ብቕዓትን ተሞኩሮን ዘለዎ ክኸውን ይግባእ፣ ምኽንያቱ ሓንቲ ፊልም ክትዳሎ ኸላ ዝጠዝሐ ሓላፍነት እቲ ዳይረክተር እዩ ዝስከሞ። ብዛዕባ 'ኤዲቲንግ'፡ ብዛዕባ 'ሳውንድ'፡ ብዛዕባ 'ላይት' ዳይረክተር እዩ ዝሕተት። ክሕተት እንተኾይኑ ኸኣ ብቕዓትን ተሞኩሮን ክህልዎ ኣለዎ። እዚም ዘለዉና ዳይረክተራት ኣዚ ብቕዓትዚ ዘውንኑ ደዮም፣ በየን ዝሓለፉ'ዮም፣ ብዓቢኡ ክንግምግም ዘሎና እዩ።

ባሩድ 77 ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ኤርትራ ምስ ተራእየት፡ ህዝቢ ብምሉኡ ብዛዕባ ታሪኹ ብቛንቁኡ ፊልም ክርኢ ኸም ዝደሊ ኣመስኪራትልና ኢያ። ኩሉ ሰብ ኣብ ሲነማታት ክርእያ እዩ ዝጸየ ነይሩ። ብድሕሪኡ መብዛሕትኦም እቶም ናይ ስቴጅ ክኢላታት ዝነበሩ ተዋሳእትን ደረስትን ናብ ናይ ፊልም ስራሕ ኣትዮም። ክኣትው ኸለዉ ናይ ሲነማቶግራፊ ፍልጠት ነይሩዎም ደዩ፣ ናይ ብሓቂ'ኸ ኣብ ኤርትራ ናይ ሲነማቶግራፊ ትምህርቲ ኣለና ደዩ፣ እንተ ኢልና፡ የብልናን እዩ እቲ መልሲ። ስለዚ ዝጐድለና ብዙሕ ነገራት ስለዘሎ፡ ብወገይ ኣብ'ቲ ፊልምታትና ከሐይል ኣብ ዘኽእሉ ኣካዳምያዊ ጻዕርታት ኣድሂብና እንተሰሪሕና ይሓይሽ እየ ዝብል።

ገለ ዝርዝራት ኣሎኒ። ንኣብነት ጉዳይ ካሜራ እንድሕር ኣልዒልና፥ መብዛሕትኡ ስእልታትና ዳርጋ ሓደ ርብዒ ናይ'ቲ ፊልምታት መብዛሕትኡ "ኣወት ኦብ ፎኻስ" እዩ። ሓደ ፊልም ፊልም ክበሃል እንተኾይኑ፥ ንጹረ ስእሊ ክህልዎ ኣለዎ። "ኣወት ኦፍ ፎኻስ" ዝበሃል ክህሉ የብሉን። ቴናን ስእሊ ኽህሉ የብሉን። "ኤክስፖዠር" ክህሉ የብሉን። "ባክ ላይት" ክህልዎ የብሉን። ብምሉእ ድምጺ፥ ብመጽር ክስማዕ ክኽእል ኣለዎ። "ሊፕ ሲንግ" ክህልዎ የብሉን። በዚ መንጽር ኣብ ፊልምታትና ዘጾለ ነገር የለን። ናይ ፊልም ብቕዓት ስለዘይብሎም ከኣ "ረይት" ክንገብሮም ኣይንኽእልን ኢና።

ንኣብነት ፊልምታትና ደረጃ ክንህቦም ከሎና፡ ንዛንታ 40%፥ ንምውሳእ 5%፥ ንምኽና ንሴቲን 10%፥ ንሲነማቶግራፊ 20%፥ ንኤዲቲን ድማ 15% ንህቦ። ኣብ ውሽጢ ሲነማቶግራፊ ብርሃንን ድምጽን ኣሎ። ፊልምታት ክትከፋፍሎ ከሎኻ "Drama, Espionage, Romance, Comedy, Crime, Science fiction, Horror, Triler, Martial art..." ወዘተ እዩ። መብዛሕትኦም ናትና ግን (75%) ፍቕራዊ እዮም። ንዛንታና፡ ንታሪኽና፡ ንያታና፡ ንመንነትና ዝገልጹ ፊልምታት ዳርጋ የብልናን ንሕና። መብዛሕትኡ ኸሉ ፊልምታት ፍቕሪ ኣለዎ። ፍቕሪ ኣብ ሓደ ፊልም ከም ሓደ 'ሳንድዊች' ኰይኑ ኢዩ 'ፓክ' ክኸውን ዘለዎ እምበር፡ ጀሚሩ ክሳብ ዝውድእ ብዛዕባ ፍቕሪ ጥራይ ክኸውን የብሉን። ጉዳይ ፍቕሪ ኣብ ፊልም፡ ከም ሓደ ንእሽቶ ኣርእስቲ፡ ዕሊታዊ መተባብሮ ናይ ሰብ ኰይኑ ክቐርብ ከሎ እዩ ዝምስጦ። ካብ ንግሆ ጀሚርካ ክሳብ ምሸት ሰዓት ዓሰርተ ብዛዕባ ፍቕሪ ኣይተዘንቱዩን ኢኻ። ስለዚ መብዛሕትኦም ፊልምታትና ፍቕራዊ ፊልም ተባሂሎም፣ እቲ ዛንታ የለን። ፍቕራዊ ፊልም ከኣ ናይ ብሓቂ ፍቕራዊ ፊልም ነይሩ 'ተዘኽውን'ውን ኣይምኸፍኣን። ታሪኽ ኣይገልጽ፡ ባህሊ ኣይገልጽ፡ ክብርታት ኣይገልጽ ምኳኑ እዩ እቲ ዘሕዝን። ምናልባት እቲ 25% ጥራሕ'ዩ ነዚ ንብሎ ዘሎና ዝገልጽ።

ህዝብና ኣብ ባሩድ 77 ርኢናዮ ኢና፡ ኣብ ንእሽቶ ሓወይ ክንዲ ሓሙተይ (ሚሊኑ) ርኢናዮ ኢና፡ ንመንነቱ ንያታኡን ንታሪኹን ዝገልጽ ቪድዮግራፊ ኽርኢ ይብህግ እዩ። ባሩድ 77 ካብ ዝፈረየትሉ ኽሳብ ሕጂ 18 ዓመታት ኩይኑ'ሎ። ኣብ ውሽጢ 18 ዓመታት ፊልምታትና ማዕቢሉ'ዶ፧ ባዕልኹም እቶም ኣፍረይቲ ፊልም ክትግምግምዎ ትኽእሉ ኢኹም። ስለምንታይ ሰብ ፊልምታትና ዘይርእዮ፧ ስለምንታይ ዳይሬክተራትና ኣብ ሓደ ዝለዓለ ደረጃ ዘይበጽሑ፧ ኣብዚ እዋንዚ ፊልምታት ሓደ ዓቢ ናይ ቅልውላው ደረጃ ኣትዩዎ እዩ ዝርከብ። ምኽንያቱ ሰራሕቲ ፊልም እቲ ዝግባእ ናይ ፊልም ፕሮዳክሽን ኣሰራርሓ ኣይጥቀምሉን ዘለዉ። ኣብ ውሽጢ 2 ወርሒ ፊልም ትውዳእ። ኣብ ዓዲ ከምዚ ቦታ ተዳጺናስ ኣብ ውሽጢ ክልተ ሰሙን 25 'ሲን' ስኢልና ይብሉኻ። 25 'ሲን' ኣብ ውሽጢ 2 ሰሙን ክትሰኣል ትኽእል፧ ኣይትኽእልን ኢኻ። ተቡተብ ደብዚሑ'ሞ ስራሕ ደቦሶ።

ብዛዕባ ኣብ ዛንታ ዘሎ'ኻና ብቕዓትን ተሞኩሮን ከመይ ከም ዝመስል ራሄል ብዝሰፍሐ ገሊጻቶ ስለዝኾነት ኣይክዝረበሉን እየ። ስለዚ ሕጂ ኣብ ኤርትራ ቪድዮግራፊ ኢና ንሰርሕ ዘለና። ኣብ ደረጃ ፊልም ኣይበጻሕናን። ፊልም ክንሰርሕ እንድሕር ኰይንና ድማ እቲ ናይ ፊልም ዓቕምና

ኣጥሪናዮ ዝጸበርና ንድሕሪት ተገዲሱ ስለ ዘሎ ኽንብደሆ ኽንክእል ኣለና። እዚኣ እያ ናተይ ርእይቶ።

**ለይላ ኻልድ፥**

ቅድሚ ዕድል ንገዛ ምኽባይ ብወከለይ ክተብርሃለይ ዝደልዮ ሕቶ ኣሎ። ኣብ ፊልም ገና ከም ዘለና ክትገልጹልና ጸኒሑኩ፣ እሞ እንታይ እንተተገበረ ይሓይሽ፤ እንታይ'ዩ እቲ ጸገም፣ ፊልም ኣብ ሃገርና ሓጺር ዕድመ ኣይኖሃን ዘለዎ። ስለምንታይ'ዩ እዚ ከምዚ ዓይነት ተርእዮታት ካብ ተመኩሮኻ ክትገልጸልና። እቲ መሰረታዊ ነገር ዝ. ጠንቂ ኹይኑ ዘሎ'ኸ እንታይ ምባልካ፤

**ኤድዋርዶ ኣርኣያ፥**

ሓደ እቲ መሰረታዊ ጠንቂ ኹይኑ ዘሎ ቅልጡፍ መኽሰብ ክትረኽብ ምድላይ እዩ። ፊልምታት ክትሰርሕ እንድሕር ኴንካ መጽናዕቲ ክትገብር ኣሎካ፣ ኣብቲ ፕሪፕሮዳክሽን መሰረት ክተንጸፈሉ ክትክእል ኣሎካ። ግዜ ክትብልዓሉ ኣሎካ። ብዘወሻኺ ድማ እታ ክሩ (ግሩፕ) ናትካ ክትመርጻ እንክሎኻ፣ ብቐዓት፣ ክኢላታት ክትመርጽ ክትክእል ኣሎካ። ኣብቲ መጀመርታ እዋን ክቢጋዝስ እንክሎ፣ ጸቡቕ ፊልምታት'ኮ ንርኢ ኔርና ኢና። ደሓር ግን ኣንቈልቊሎ። ምኽንያቱ እቶም ፕሮድዩሰራት ምኽፋል ኣይፈትዉን'ዮም። ፊልምታትና ካብ ኣብ ሲነማ ንርእዮም፣ እዞም ኣብ ቲቪ ንርእዮም ተኸታታሊ ፊልምታት ይበልጹ፤ ምኽንያቱ እተን ሕዩሽ ወይ ዕቡይ ዝበላ ስቱድዮታት'የን ዝሰርሕኦ። ንሰን ድማ ዝሓሸ ተመክሮ ኣለወን። ኣብ ካልእ ግን ካብ ብቑዕ ካሜራ ማን ተናዲ ውሑድ ዓቕሚ ዝለዎ ውሑድ ከፊልካ ክትካረጅ ኢኻ ትደሊ። ክመርሖን ክሰኣሉን ዝኽእሉ ሞያውያን'ኳ ኣለዉና'ዮም፣ ንዕኦም ግን ኣይንመርጾምን ኢና። ኣብ ኢዲቲንግ'ውን ከምኡ ንሩዓት ክኢላታት፣ ብቑዓት ኤዲተራት ደሓን ተሞክሮ ዘለዎም ኣለዉ። ንዕኦም ድማ ኽንከፍሎም ስለ ዘይንደሊ ናብቲ ብውሑድ ክፍሊት ልጥፍ ልጥፍ ኣብሉ ኣብ ክልተ ሰለስተ ሰሙን ዘረክበካ ትመርጽ።

ገለገለ ፊልምታት እኳ ኣሎ፣ ብዙሕ ኸሎ ፊልምታት ኣይከንናን ንዘረብ ዘለና። ገለገለ ፊልምታት ደሓን ስለዝኾኑ፣ ክልተ ነጥቢ፤ ክልተ

ፈረቓን ክሳዕ ሰለስተ'ውን ዝወሰዱ እኮ ኣለዉና'ዮም። እዚ ምስቲ ዝፈሪ ዘሎ፣ ኣዝዮም ውሑዳት'ዮም። ክልተ ማሂኣታዊት እዮም። እቶም ካልኦት ዝተረፉ'ኸ ስለምንታይ ከምኡ ዘይሰርሐ፤ ረይት ክንህብ እንክሎና ስ ድምር'ዩ። ኣብቲ ድምር ድማ ኹሉ ሻዕ ዛንታ፣ ሲኒማቶግራፊ፣ ድምጺ፣ ብርሃን፣ ኤዲቲን ተሓዊሱ ሓደ ጭብጥ ነጥቢ ከምጽኣልካ ክኽእል ኣለዎ። እዚኣን ድማ ምሉእ ነጥቢ ከተምጽእ እንድሕር ኴንካ ኣብዚኣን ኩለን ሓሙሽተ ኽእለታት ሓደ ብቑዕ ተሞክሮ እንተድኣ ኣሎካ ትገማገሞ ኢኻ ኑቲ ነጥቢ። ብቑዕ ተሞክሮ እንድሕር ዘይብልካ፣ ጥዑይ ዛንታ እንድሕር ሰሪሕካ፣ እሞ ኸኣ ቴናን ስእሊ እንድሕር ተምጺእ ኴንካ፣ ድምጺ ዘይሰማዕ እንድሕር ተምጺእ ኴንካ፣ ጥዑይ ብርሃን ዘለዎ ስእሊ እንድሕር ዘይተምጽእ ኴንካ ክትፈርስ ኢኻ ኣብ'ተን ካልኦት። ድምር ናይ ብምልኣም ክእለታት ስለዝኾኑ፣ ሓደ "ተም ምርክ ስለዝኾኑ። ኹሉ ግዜ ፊልም ክትሰርሕ ከለኻ ኣብ'ዘን ኩለን ክእለታት ማዕረን ጥዑይን ተሞክሮ ሰብ ክህሉ ክኽእል ኣለዎ።

ኣነ ፊልም ከም ዘሎና እየ ዝፈልጥ ነይረ። ኣብዚ "ፊልም የለን" ንብል ኣሎና፣ ገለ ፊልምታትና ኣብ ወጻኢ ከይደን ክሽለማ ክርኢ ከለኹ ድማ ከምዚ ደሓን ንኸይድ ዘሎና ኮይኑ ይስመዓኒ ነይሩ። ሕጂ ምስ'ዚ ኣተኣሳሲርካ ፍጹም ዱዩ ፊልም ኣብ ኤርትራ ዘየለ ወይስ . . . እዚኣ ንኤድዋርዶ እያ። ኣብ'ታ ናይ ራሄል እቲ "ingredients" ወይ ባእታታት ናይ ፊልም ክጥቀስ ጸኒሑ። ብኣበሎት እንተዘሰ ዝያዳ ጸቡቕ ምኾኑ።

ሕቶን ርእይቶን ካብ ገዛ

**ሳሙኤል ገብረብርሃን፥**

ክልተ ቓላት ሰሚዐ፣ ቪድዮግራፊ፣ ፊልም። ፊልም የለን ኣብዚ ዓድና ዝብል ዘረባ ንዓይ ጋሻ ዘረባ'ዩ። ዓሚቕ ኣፍልጦ የብለይን። ግና

**ዮናስ ተዓገስ፥**

ኣብ'ቲ ናይ ኤድዋርዶ ኣገላልጻ ንዓይ ቀሩብ ስምዒት ዝተሓወሶ ኹይኑ፣ ናይ ራሄል ኣሰገዶም ጸቡቕ። ናይ ኤድዋርዶ መግለጺ ግና ኣጥቃዒ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ንዓሩድ 77 ከድንቓ ጸኒሑ፣ ባሩድ 77 ሕጂ እንተትርኢ እንታይ ምኾነት፤ ዋላ በዓል ምቁር

መርዚ’ውን እቲ ዛንታ ኣብ እዋኑ ሰላቢ ስለ ዝነበረ፣ ሰባት ስሒቡ ክኸውን ይኽእል’ዩ። ግና ኣብ’ዚ እዋን’ዚ’ውን ከም በዓል “ትዕግስቲ”፣ “ኣቐላሲያ”ን ካልኦትን ጽቡቕ ኣይተራእዩን ደየን፤ ኣብዚ ዓዲ ዘሎ ስነጥበበኛ ልዕሊ ዓቕሙ ይሰርሕ ኣሎ፡ ብዘይ ትምህርቲ፤

ኤድዋርዶ’ውን ሕጂ መጀመርታ ክትምህር’ዩ ዘለዀ፤ ምስ መሃርና ነቲ ሰብ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ኣውጺእና ባጀት ምስ ሰላዕናሉ፥ መወልቲ ጌርና ኸኣ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምስ ኣብጺሕናዮ፣ መድረኽ ነቐፌታ ጌርና ክንኸቕፎ ምግዳና። ኣብ’ዚ እዋን ዘሎ ስነጥበበኛ ግን ቡታ ዘሎቶ እቲ ዝከኣል እናገበረ ዝኸይድ ዘሎ ስለዝኾነ፤ ክደንቕ’ምበር፣ ክዘለፍ ኣይግብኦን’ዩ። ይሰራሕ፤ ክሰርሕ ድማ ጥጡሕ ባይታ ንኽፈተሉ። ገና ጀመርቲ ኢና ዘሎና።

እዚ ኤድዋርዶ ዝበሎን ራሄል ዝበሎቶን ጉድለታት ምሉእ ብምሉእ ኣለና፡ ግን መን’ዩ ኣሪሙና፣ መን’ዩ ኣጠጊሱና፣ መን’ዩ ባጀት ኣውጺኡልና፣ ኤድዋርዶ ከም ዓቢ ሰብ፣ ከም መምህር ናይ’ዚ ኣብ’ዚ ዘሎ ሰብ እየ ዝሓስቦ፤። ፍልጠት ኣለኻ፤ ብቕዓት ኣለኻ፤ ኣበርክቶኻ ክትገብር ከኣ እጸበየካ፤ ንሰም ኣብዚ ዘለዉ መንእሰያት ስነጥበበኛታት፥ ጸባሕ ኤድዋርዶ ብዘመሃረኒ’ኳ እየ ኣብዚ በጺሐ እናበለ ዝዘርብ ሰብ ክትገብሮ ክትጽዕር እዩ ዘሎካ፤

**ለይላ ኻልድ፦**

ኣብዚ ሓንቲ ንኹላትና ክትነብርህ ዘለዋ ነጥቢ፤ ንዝኾነ ትካል ወከልና ኣይኮናን ኣብዚ ዘሎና። ኩሉ ፊልም ኣብ ምፍራይ ተዋፊሩ ዘሎ ማሕበረሰብ፤ ኣብ ሓደ መኣዲ ብምዃን ኢሂንምሂን ተበሃሂሉ መማዕበሊ. ሓሳብ ኣብ ፍርያት ፊልም ሃገርና ንምርካብ’ዩ። ሓደ ነቲ ሓደ ከጥቅዕ ዕላማ ናይ’ዚ ሓባራዊ ዘተ ኣይኮነን፤ ንቕጽል፤

**መርሃዊ መለስ፦**

ብመጀመርያ ሃግመተኤ ዝ. መደብ ብምውዳቡኩምን ንኽንሳተፍ እንተላይ ብተሌፎን ደዊልኩም ምሕታትኩም ኣመስግን። ስምዒታውያን ኩይንና ዘይኮንና እቲ ስራሕ ክጽብቐ ስለ እንደልዮ ኢና ናይ ውሽጥና ከውጽእ። ብመጀመርታ ክዛረብ ዝኽእል ሃግመተኤ እዩ። ንሕና ኣብ ስራሕ ኣለና፡ ብሕጂ ዝመጹ ንኣሽቱ’ውን ኣለዉ። እዝም ነኣሽቱ ኣብ መጀመርትኦም ከምዚ



ዓይነት ‘ኳኑቲ’ ነገር እንተዘይሰምዑ ደስ ምበለኒ። ምኽንያቱ ኣነ ንባዕለይ ብሸምኡ ስለ ዝመጸኩ። የለን እንተኢልካ የለን’ዩ ዝኸውን። ተስፋ ዘይንህብ ብተስፋ ዘይንሰርሕ፤ ነቲ ዘለና ጉድለት ኣወዚፍና፡ እዚ ቦታ፡ ቦታ መንእሰያት ስለዝኾነ እምበር ኣብ ካልእ እንተዝኸውን ካልእ ምተዛረብና። ምኽንያቱ ብቐጥታ ንዓና ስለ ዝምልከት።

ፊልም ቀዳማይ ‘ፕሮድዩሰር’ ኣይኮነን ስኢኑ፡ ሓጊዚ’ዩ ስኢኑ። ኤድዋርዶ ጌጋ ርድኢት ከይህልዎ፡ ኣብ ሶሻል ሚድያ ሓንቲ ፊልም ክንደይ ሰባት ክለክ ገይሮም ይርእይዋ ከይዱ ይርኣ። እቲ ዘሎ ናይ ኮፒ ራይት ጸገም’ዩ። ኣብዚ ድማ ኣይተሓገዝናን። ሰብ ባጀት እንተለዎ ካብ ባጀቱ ይመሃር፡ ዓቕሚ ሰብ ድማ ይድልብ። ቀዳማይ ግን ኣነ ዝረኣኹዎ ነገር ከምዚ ኑበሰኻ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ምፍራድ ይረኣየኒ ኣሎ። እዚ ኸኣ ግን ምስ ውሽጠይ እናተቓለስኩዎ እምበር ካልእ ምተዛረብኩ። እቲ ፊልምሲ ከምኡ ኣይኮነን ኤድዋርዶ። ንሕና ከም ማንም መንእሰይ ክንሰደድ ንኽእል ኢና። ክደግመልካ’የ። ንሕና ግን ካብታ እንረኽባ ምስ ደረስቲ እናተማቐልና ኢና ፊልም እንሰርሕ ዘለና። ሓደ ሓሳብ ዘለዎ ሓሳቡ ከይመውት ኢና ‘ንማወት ዘለና። ምስ ኩሉ ጸገማት። ብዙሕ ክዛረቦ ዝደሊ ነገር ኣሎ፡ ስምዒታዊ ኮይነ ሰብ ከየቐይም ግና እገድፎ ኣለኹ። ግን ክንመሃር ኢና ክንዓቢ ኢና ተስፋ ኣለና።

መብርሂ ካብ ተዛተይቲ

**ኤድዋርዶ ኣርኣያ፦**

ሰብ ድላዩ ኽዛረብ ይኽእል’ዩ። ኣብቲ

ዝተዛረበ ዋላ ሓንቲ ርእይቶ የብለይን። ንምቁንጻብ ወይ ንምንእኣስ ዝዛረቦ ዘለኹ ኣይኮነን። ሕጂ’ውን ክደግሞ ኣብ ዓድና ደረጃ ፊልም ኣይበጻሕናዮን። ፊልም ብ8 ሚ.ሜ፡ 16 ሚ.ሜ፡ 32 ሚ.ሜ ካሜራ ጌርካ’ዩ ዝስኣል። XL1፡ XL2 ዋላ እዘን ካሜራ እዚኣተን ናይ ቪደዮግራፊ ፎርማት’ዩ ዘለወን። እዚ’ዩ እቲ ሓቂ።

**ለይላ ኻልድ፦**

እተን ዝተዓወታ ፊልምታት፡ ንኣብነት ትዕግስቲ፡ ኣቐላሲያ ኣብ ደገ ኺይደን ጽቡቕ ደረጃ ዘመዝገባ እየን’ሞ እዚኣን ከመይን ኢኻ ትርእየን፤

**ኤድዋርዶ ኣርኣያ፦**

ኣነ ናይ ‘ረሚ’ ኣዋርድ ኣይፈልጦን’የ። ኣብ ኣመራጋ ናይ ረሚ ኣዋርድ ወሲደን’ዩ ዝበሃል። ኣብ ረሚ ኣዋርድ ሰለስተ ኣርባዕተ ሽሕ ዝኸውን ቪደዮግራፊ ዓይነት ፎርማት’ዩ ዝኣቱ እምበር ናይ ብሉጽ ኣብቲ ናይ ፊልም ‘ረይት’ ዝኣቱ’ዩ ንውድድር ዝቐርብ ዝበል እምነት የብለይን። ስለዝስ ኣነ ብዛዕባ ናይ ረሚ ኣዋርድ ተዓዊተን’የን ኣይተዓወታን ስለምንታይ ተዓዊተን ብኸመይ ነጥቢ ተዓዊተን ኣነ ዝፈልጦ የብለይን። ኣነ ብዛዕባ’ዘን ኣብ ሃገርና ንርእየን ዘለና ፊልምታት፡ ንሕና ‘ረይት’ ንገብረን’የ ዝፈልጥ።

**ሌላ ኻልድ፦**

ናይ’ዘን ብኣብነት ዝጥቀሳ ዘለዋ ፊልምታት ኣወንታዊ ጎኒ እንታይ እዩ?

**ኤድዋርዶ ኣርኣያ፦**

ገለ ፊልምታት ኣለዋ ጽቡቕ ተበግሶ ዘለወን። ገለ ፊልምታት ኣለዋ ክልተ ክልተን ፈረቓን ዝወስዳ። ገለ ፊልምታት ኣለዋ ጻዕርታት ዝሓለፈን። ግን ኣብቲ ብዘሎ ክትርእየን

ከለኻ 2፡ 3 ኣብ ሚእቲ እየን። እቲ ዝጠዘለ ፊልምታት ግን ከም'ቲ ዝጠቕሰኽዎ ተሞክሮ ይጉድሎ። ሕጽረታት ኣለዎ። ዚ ሕጽረታት ከኣ ክንምልኦ ክንክእል ኣለና።



**ራሄል ኣስገዶም፦**

ክልቴና ኣብ ሓደ 'ቲም' ኢና ዘለና፡ ኣንጻር ኣይኮናን። ዕላማና ክልና ኑቲ ኣብ ዓድና ዝፈሪ ብኸመይ ኢና ነማዕብሎ ዝብል'ዩ። ብኸምኡ ተሓዚናያ ይሓይሽ። ኩሉ ግዜ ርእይቶ ክመጽእ ኸሎ፡ ብኸመይ ይመጽእ ብዘዮግደስ ኣብ ስኡጥቡብ ክሳብ ዝዛለኻ ምውሳዱ ጥራይ። ዘድልየካ 'ተኸይኑ ትጥቀመሉ፡ ዘየድልየካ 'ተኸይኑ ትጉሕፎ። ኽትከኡርይ የብልካን። ትኾሪ 'ተኼንካ፡ 'ዲፈንድ' ትገብር 'ተኼንካ ኣብቲ ሞያ ክትህልው የብልካን'ዩ እምነተይ። ስርሕኻ ንህዝቢ ተቐርብ 'ተኼንካ ንኹሉ ክፉት'ዩ። ንዘሽሉ ግብረ-መልሲ ድማ ቀሪብ ትኸውን። ሰብ ከኣ ዝኣምኖሉ ርእይቶ ክሀብ መሰሉ'ዩ። ስለዚ ናብ ህዝቢ ስራሕ ክሳብ ዘቕረብካ፡ ኩሉ ግዜ ጸቡቕ ጥራይ ክትጸበ የብልካን። ሕማቕ 'ተኸይኑ ድማ ክንቕበሎ ጥራይ'ዩ ዘለና።

ኩልና ናተይ ይኹን ናይ ኤድዋርዶ ዕላማና'ውን ከም'ኡ'ዩ። ከመይ ጌርና ፊልም ሃገርና ካብዚ ዘለዎ ነማሓይሾ'ዩ። ምኽንያቱ 'ፖተንሻል' ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ክፍለይ 34 ዝኾኑ ተማሃሮ ኣለዉ፤ ዝመጸ ሓሳብ ዛንታ ዝጉሓፍ የለን። እኳ ደኣ ግቡእ መስርሕ ሓሊዩ ክስራሕ እንተኽኢሉ፡ ኣብ ዓለም ክፈሪ ዝኽእል፡ ተወዳዳሪ ክበልጽ ዝኽእል ሓሳብ ዛንታ'ዩ ዝመጽእ። ኣብ'ዚ ጸገም የብልናን። 'ፖተንሻል' ኣሎ። ካብ ኩሉ ድሌት ኣሎ፡ ጻዕሪ ኣሎ፡ ድኻም ኣሎ። እዚ ይርድኣና'ዩ።

ካብኡ ንላዕሊ ክኸይድ ግን፡ ጸቡቕ ፍርያት ፈርዩ ንኹላትና ስም ዝሀብ ስም ዘትርፍ ክኸውን ብኸመይ ነማሕይሾ፤ ንሱ'ዩ መሰለኒ መራኸቢና። እንታይ'ዩ ድኽመታትና ብኸመይ ነዐርዮ ኣብኡ ኢና ንዘራረብ ዘለና። ኣነ ኩላ ግዜ እንታይ'የ ዝብል፡ ዛንታ እንድሕር ጸቢቑ ኑቲ ኻልእ ድኻምነት ይሽፍኖ'ዩ። ዛንታ እንድሕር ከፊኡ ግን ኑቲ ኻልእ ንድሕሪት'ዩ ዝጉተሎ። ብኸምኡ'ዩ ኸኣ ኩሚቲ ንዛንታ 40% ትህቦ። ኣገዳሲ ስለ ዝኾነ።

ስለዚ ኣብ'ቲ ዛንታና ጻዕሪ የድልየና፡ ስራሕ የድልየና ይብል ኣለኹ። እዚኣ ኸኣ ገዚብ ኣይትሓተቱምን'ያ። እንታይ'ያ ተሓተቱም ፒሮን ወረቐትን'ያ። ምሳይ ምጹ፡ ኩፍ በሉ፡ ምሳኹም ክሰርሕ ቅርብቲ'የ። እቲ ዝሓተቱም ክተማልኡ ግን ዓመት ክወስደኩም'ዩ። ክትገብርዎ ትኽእሉ ዲኹም፧ ዲሲፕሊን ኣሎ ደዩ ኩሉ እቲ ዝሓተቱም ክትገብሩ፤ ቅሩባት ዲኹም፧ እዚ'ዩ እቲ ጸገም። ልዕሊ ፍርቂ እቲ ስራሕ ጽፉፍ ክትሰርሕዎ ተኼንኩም ወጻኢታት ኣይሓተቱምን'ዩ። ፒሮን ወረቐትን፡ ጉዜእ ኑብሰኹምን መጽሓፍቲ ምንባብን ፊልም ምርኣይን እዚታት'ዩ ዝሓተቱም። እዚ ክትገብሩ ግን ትህወኹ ኣለኹም። ግዜ ኣይትህቡን ኣለኹም። እዚኣ'ያ እታ ቀንደን ኣገዳሲትን ድኻም፡ ኣብዚ ዓድና ትርእ ዘሎ።

ሕቶን ርእይቶን ካብ ገዛ

**ሂቢል በለጸም፦**

ኣነ ራሄል ንዓኺ እየ ክሓተኪ ደልየ ዘለኹ። ኤድዋርዶ "የለን" ስለዝበለና፡ ድሓን ምስ ሃለወ ንዘረብ። ኣብ'ቲ ናይ ዛንታ ሓሳብ'ዩ ርእይቶይ። ሓደ ስራሕ ናብ'ቲ ዝድለ ደረጃ ክተብጽሖ ብውሕዱ ልዕሊ ዓመት ክወስድ ኣለዎ ክበሃል ጸኒሑ። ክንድኡ ግዜ ወሲዶካ ዝሰራሕካዮ ናብ ህዝቢ ክተቕርቦ ድማ ግዜ ክወስድ የብሉን። ከይደስከሉ፡ ከይተበላሸው፡ እቲ ስምዒት ብውዑዩ ኸሎ ናብ ተዓዛቢ ክበጽሕ ኣለዎ። ነዊሕ ዝገበረ ፍጻመ ክተዕልሎ እውን ኣይስሕበካን እዩ። ሓደ ደራሲ ምሉእ ግዝኡ ሂቡ ክሰርሖ እንተኾይኑ፡ ወጻኢት ስርሑ ክርኢ ክኽእል ኣለዎ።



ኣነ ሕጂ ንሓደ ዓርከይ ናይ ቅድሚ ሓሙሽተ ሽዱሽተ ዓመት ዝተገበረ ፍጻመ ከዕልሎ ከለኹ ዋላ ሓንቲ ስምዒት ኣይህቦን'ዩ። እዋናዊ ክኸውን እንተሎ ግን

ክምስጦ ይኽእል'ዩ። ኣብ ርእሱ ኾኣ እቲ ደራሲ ኣብ ሓንቲ ስራሕ ልዕሊ ዓመት ክጸንሕክ ግብራዊ ደዩ፣

**ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን፡**

ሕራይ ኣነ ኣብ'ቲ ናይ ኤድዋርዶ ዘቐረብዎ ነጥብታት እየ ክዘርብ። ምናልባት እቲ ዘቐረብዎ መደምደምታ ናትካ ውልቃዊ ርእይቶ'ዩ፡ ግን ናብ'ቲ መደምደምታ ዘብጽሓካ ነጥብታት ኣየቐረብካን። ምኽንያቱ እቲ ዘቐረብካዮ ኣእማኒ ኣይኮነን።

ሓደ፡ እዚ ናይ ዓድና 75% ፍቕራዊ'ዩ ኢልካዮ ኑቲ ጀርሩ፤ ግና ዋላ ናይ ሆሊዉድ ፊልምታት'ውን ናብኡ ገጹ እናዛዘወ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። ኣብዚ እዋን እቲ ዓብላሊ ዘሎ ጆር ሮማንቲክ ኮሜዲ'ዩ። ከምኡ ብምዃኑ ግን ፊልም የለን ክበሃል ኣይስማዕናን።

ካልእ፡ እቲ ስራሕ ንዕዳጋ ዝዓለመ'ዩ ደብሃል'ዩ ብዙሕ ግዜ። እቲ ፊልም ግን ኣተባባዒ መኽሰብ የብሉን። ሰብ ኑቲ ድሌቱ ኑቲ ዕግበቱ ከማልእ ኢሉ'ዩ ዝሰርሕ ዘሎ። ከምኡ እንተገበረ'ውን... ፊልም ብመሰረቱ ናይ ዕዳጋ'ዩ። ክንደይ ተውጺኡ ክንደይ ተእቱ 'ኳልኩለይት' ከይገበርካ ዝስራሕ ኣይኮነን ኣብ ዝኾነ ዓለም ማለት'ዩ። ስለዚ ቡቲ ዘለካ ባጀት ኢኻ ትሰርሕ። እዚታት ኣይትፈልጦን ኣይብልን'የ። ግን "ቶታሊ" ዘንጊዕካዮ ኣለኻ።

ድሓር ከኣ ኣብቲ ሰኣሊ'ውን ዋላ ኣብቲ ናይ ሆሊዉድ ምናልባት ኣብ'ቲ 'ኣክሽን ካርት' ዝብል ዙዓለውዎ ማንዋል እንተርኢኻ'ውን ሰኣሊ ናይ "Low budget Movie" ካብ ክልተ ሰሙን ክሓልፍ የብሉን እዩ ዝብለካ። ዋላ እቲ ዝበልካዮ ናይ ካሜራ ጉዳይ ብሃንድ ካም ዝሰኣል ፊልምታት ናይ ሆሊዉድ ኣለዉ። እዚ ኹሉ ክተምጽኦ ዝጸናሕካ ነጥብታት ናብ



መደምደምታ ዘብጽሕ ኣይኮነን። ስለዚ ኑቲ ሓሳብካ 'ሪቫይዝ' እንተትገብሮ ምናልባት ኣኽብሮት ዘለዎ ግብረ-መልሲ ምሃብናካ።

**ብርሃ ገብረትንሳኤ፡**

ራሄል ዘቐረበቶ ጸቡቕ ነይሩ። ኣብኡ ርእይቶ የብለይን። ኣነ ኣብ ናይ ኤድዋርዶ'የ ክዘርብ ደልየ ዘለኹ። ሓደ፡ ፊልምታትና ስለምንታይ እዩ ፍቕራዊ ዝኾውን ዘሎ ክጽናዕ ዘለዎ'ዩ። ኣብ ዓድና ካብ መበቆላዊ ስራሕ ናይ ትርጉም እንተኾይኑ እዩ ዝያዳ ክብሪ ዝረክብ (ኣብ ምመያ ማለተይ እየ)። ምኽንያቱ ብዙሓ ታሪኽን ባህልን ክብርታትን ኤርትራ ክትጽሕፍ እንተኾንካ ብደቂቕ ክረአ ስለዘለዎ፡ ግዜ ይምጠጥ። ሽዑ ናብ'ቲ ኣብ ምመያ ዘየሸግር ኣርእስቲ ንኽትኣቱ ትግደድ። ስለዝስ ብጥቑር ኣበልካ ፊልምታትና 70% ናይ ፍቕሪ ኾይኑ ክንዲ ምግላጽ ስለምንታይ ከምኡ ይኸውን ኣሎ ኾኣ መልሲ ክረክብ ዘለዎ እዩ። ጹሓፋይ ደልዩዎ ዘይኮነ ንኽሰልጦ ዝጉብሮ ዘሎ ኩነታ'ዩ ዝስመዓኒ።

ፊልምታትና ሓደ ጉድለ ዝጉብሮ ዘሎ'ዩ። ሓደስቲ ናይ ሆሊዉድ ፊልምታት ደርኣ፡ ሓደስቲ መጻሕፍቲ የንብበ'ዩ፤ ዘየንብብ ኣይኮነን። ፊልም ከመይ ጌርካ ይስራሕ፡ እንታይ ዓይነት ካሜራ የድልየካ፡ እንታይ ምድላዋት ይሓተካ ኣዳቒቑ ይፈልጥ'ዩ፡ ግና ኾኣ ከምቲ ዘርእሰናይ ዝበሎ፡ ጉዳይ ባጀት ኣሎ። ሎሚ'ኮ ኣብ ሆሊዉድ ፊልምታት ብኽልተ ሰቡት ኣብ ስቱድዮ ተመሊኡ ተወዲኡ ኣብ ኦስካር ብሉጽ ፊልምታት ተባሂሉ ዝተሸለመ ኣሎ።

ካልእ ንመኽሰብ ዝዓለመ ፊልምታት ከም ነፍሪ ጌርካ ክግለጽ ጸኒሐ። ብወገነይ ኣይቕበሎን'የ። እዚ ፊልም ኣብ ምፍራይ ተዋፊሩ ዘሎ ጉጅለ፡ ውሽጣዊ ድሌቱ ከውጽእ እንተዘይኮይኑ፡ ንመኽሰብ ኢሉ ዝሰርሕ ኣሎ ኣይብልን እየ። መን ኣሎ ፊልም ሰሪሑ ናብርኡ ዘመሓየሸ፤

ፊልም "ባሩድ 77" እውን ከም ኣብነት ክትጥቀስ ጸኒሐ። እዛ ፊልም ኣብ'ዚ እዋን'ዚ፡ በዚ ክትገልጾ ዝጸናሕካ ኣገባብ ኣወሃህባ "ሪይት" ብቐዓት ምሃለዋዶ፤ ኣብ ጉዳይ ተዓዘብቲ'ውን ቀደም ኣብ ሲነማታት ተጸቓቒጥካ እዩ ፊልምታት ዝረአ ነይሩ፤ ክብሪ ኾኣ ነይርዎ ሽዑ። ኣብዚ እዋን'ዚ ግና ብዘይ ሕጋዊ ኣገባብ ብፍላሽን ሚሞርን እናተባዘሐ ኣብ ፈቓዶ ገዛ'ዩ ዝኣቱ ዘሎ። ኣብ ጉዳይ ቁጠባ እውን፡ ናይ ሽዑን ሎሚን ዘራኽብ የብሉን። ስለዚ ኩነታት እዩ ዝጸልዎ ዘሎ እምበር፡ ኣብ ድኽመት ናይ ዝስራሕ ዘሎ ፊልምታት ኣይመስለንን።



**ተስፋት ገብረሚካኤል፡**

ስምዒት ኪዩሕውስ ኣቐዲመ እቕሬታ እሓትት። ፊልም ናይ ኤርትራ የለን ኢልናዮ፤ ሕራይ ተቐቢልናዮ። እዚ ፊልም ዝሰርሕ ዘሎ ሰብ እንታይ ይገብር ከም ዘሎ፡ እንታይ ይሓልፍ ከም ዘሎ ዘጽንዕ ሰብከ ኣሎ ዶ፤ ዘጽንዕ የለን። ቅድሚ ሕጂ ልክዕ ኣብ'ዛ ቦታ፡ ዓመት ይገብር፡ ፊልም የለን ተባሂልና ሕራይ ኢልና ርእስና ኣድኒና

ወጺእና። ዛንታታት የለን ክበሃል ጸኒሑ፤ እንታይ ኮይኑ'ዩ ዘይህሉ፥ ኣሎ፣ ሽሕን ሚእትን ኮማ፡፡ ናብ ኣካል ምመያ እንዶ ንኺድ። ኣብ ሞንጎ ኣካል ምመያን ኮሚቴ መማጽቲ ደረጃታት ፊልምን እውን ወህደት ክህሉ ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ኩሉ ኣብ'ዚ ዘሎ ሰራሒ ፊልም ኩሉ ዋኒኑ ጉዳዩ እዩ ዝሰርሕ ዘሎ። ስለ ዝኸስቡ ዘይኩኑ ንፃገቡ ኢሉ`ዩ ዝሰርሕ ዘሎ። ስለዚ ፊልም የለን ዘይኩና ክንብል ዘለና፣ ኑቲ ዘሎ ፊልም ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንኸነብጽሖ እንታይ ክንገብር ኣለና ክንብል ኣለና። ቅድም ወህደት ክመጽእ ኣለዎ። ወህደት እንድሕር ዘይሃልዩ፥ እቲ ዘለፋ፥ ኾቸፈታ ናብቲ ብጾዕሩ ዘፍሪ ዘሎ ኣካል ጥራይ እዩ ክኸውን።

ስለዚ "የለን" ጥራይ ዘይኩነ ክበሃል ዘለዎ፡ እንታይ ይግበር ኣሎ፤ እንታይ ጸገማት ይሓልፍ ኣሎ፤ በየናይ መገዲ ይሓልፍ ኣሎ ብዋዕቱ ክንፈልጥ ኣለና። ኣፍራዪ ፊልም ገዚኡ ክኸፍል ስለዘይክእል እዩ ከምኡ ዝኸውን ዘሎ እውን ክበሃል ጸኒሑ፥ ካብዩ ኣምጺኡ ደኣ ክኸፍል፤ መን ምስ መወለ፤ ዲስራ ሽሕ ሐዚ ይብዝሕ፡ ንዕኡን ኣተኣኻኺሉ ኸኣ ቡታ ዘሎዎ ደሰርሕ። እዚ ክድኅቅ እዩ ዘለዎ። ብዘኸካ ኣብ ኣሰራርሓ ፊልም ዘሎና ጸገማት ብዋዕቱ ተፈቲሹ ናብ ፍታሕ ገጽና እንተኸድና እዩ ዝሓይሽ። የቐንየልይ!

መብርሂ ካብ ተዛተይቲ

ኤድዋርዶ ኣርኣያ፦

"ፊልም የለን" ተባሂሉ፥ እወ "ፊልም የለን"። ቪደዮግራፊ ኢና ንሰርሕ ዘለና። እዚኣ ኣብ ሓንጎልኩም ሓዝዋ፡ ቪደዮግራፊ ኢና ንሰርሕ ዘለና። ክደግመልኩም፡ ቪደዮግራፊ ኢና ንሰርሕ ዘለና።

ካልኣይ ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ምመያ ክትዛረቡ ጸኒሕኩም፡ እዚ ንዓይ ዝምልከት ኣይኮነን፥ ናቱ ኣካል ስለዘለዎ። ኣነ ብዛዕባ "Film rating" እየ ክዛረብ ዝኽእል፡ ብዛዕባኡ'የ መልሲ ክህብ ዝኽእል።

ለይላ ኻልድ፦

እሞ እንታይ ንግበር ኤድዋርዶ፤ ደረጃ ፊልምታትና ብኸመይ ናብ'ቲ ንደልዮ ነዕብዮ፤

ኤድዋርዶ ኣርኣያ፦

ዓንተቦይ ገለጻዮ ነይረ'የ። ብደሆታትና ኣዝዩ ሓያል'ዩ ኢለ ነይረ። ምኽንያቱ ናይ ፊልም ትምህርቲ፥ ኣካዳሚ፥ ዘይብሉ ሰብ ቡታ ንእሸተይ ፍልጠቱ፥ ጻዕርን ትግሃትን ሓዊሱ ደሰርሕ ኣሎ። ዝተርፈና ብዙሕ ከም ዘሎ ፈሊጥና ኸኣ ክንመሃር ክንክእል፥ መጽናዕቲ ክንገብር፥ ኢንተርኔት ክንርኢ፥ መጻሕፍቲ ክንፈታትሽ ክንክእል ኣለና።

ፊልምታት ኤርትራ ካብ 1997 ጀሚሩ ዓሰርተው ሸሞንተ ዓመታት ኪይድና ኣለና። ኣብ ውሽጢ ዓሰርተው ሸሞንተ ዓመታት ከመይ ኣለና፤ ንኡብስና ብዘይስዕሚት ባዕልና ንገምግም። እዚ ዝፈሪ ዘሎ ፊልምታት ምስ'ዚ ዘለና ናይ ዓመታት ተሞክሮ ኸመይ ኣሎ፤ ማዕበልናዶ ኣይማዕበልናን፣ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ፊልምታትና ኸመይ ኣሎ፤ ስእልታትና፣ ድምጽታትና፣ ዛንታታትና ከመይ ኣሎ፤ ንኡብስና ባዕልና ንገምግም። ሓደ ናይ ሽሕ ባውዛ ሒዝካስ ሓንቲ ፍላሽ ሒዝካ ፊልም ወይ ቪደዮ ግራፊ ኽሰራሕ ከሎ፥ እቲ ብደሆ ንዓይ ይረኣየኒ'ዩ። ማዕረኡ እቲ ኣብኡ ዘሎ ጸገማት ከኣ ዝበኣሰ'ዩ። ሓንቲ ማይክሮፎን ብፕላስቲክ ተጠቕሊላ ድምጺ ኽትመልእ ከላ፥ እሞ ድማ ድምጺ ፈሺሉ ኣብ ስቱድዮ ኪይድካ ዳፕ ጌርካ ፊልም ክርአ ከሎ፥ 'ሊፕ' 'ሲንክ' ክስሕት ከሎብ ይረኣየኒ'ዩ። ስለዝስ ነዚ ፊልም ዲና ክንብሎ፤ ተጻገምና ስለዝሰራሕናዮ'ኸ ፊልም'ዩ ኩብለና ይኽእል ደዩ፤

ተሞክሮና፣ ትሕዝቶና፣ ዓቕምና ከየማሓየሽ ክንክእል እዩ ዘለና። ኣብ ስራሕና ጽፋፋት ዲና ኣይኮናን ንፈትሽ። ኣይኮናን፡ ስለዚ ተሞክሮታና ከዕቢ፥ ጻዕርታትና ኸሕይል ብኸመይ መንገዲ ምወላ ኽንረክብ ንኽእል፤ ማሕበር ዲና ከቖውም ዘሎና፤ ምወላ ናይ ምንዳይ ዓቕምና ዲና ክዕቢ ዘለና፤ እቲ ዘድሊ ናይ ሰእሊ መሳርሒታት ብመንግስቲ ዲና ክንወሃብ ዘለና፤ ትምህርቲ ደዩ ክኽፈተልና፤ ክኢላታት ዲና ኽንቁጸር፤ እዚ ክሕሰቡ ዘለዎ እዩ። ፊልምታትና ጥዑይ'ዩ ዘሎ፡ ንሕና ክኢላታት ኢና ኢልና ግና ነብስና ኣይንተዓባበ። ኣነ ዝጸሉ፥ ሓሶት ክዛረብ ኣይደልን'የ። ስለዚ ኣብ ፊልም ዘለና ዓቕሚ ንፈትሾ፤ ዓቕምና ምስ ፈቲሽና ኸኣ ንዛረብ። እዚ ምንእኣስ ኣይኮነን። ዓቕምኻ ምስፈለጥካ፥ ኣበየናይ ደረጃ ኣለኻ ምስ ፈለጥካ ኢኻ ተሞክሮኻ እተሐይል።

ካብ'ዞም ኩሎም ኣብዚ ዘለና ናይ ፊልም ፍቓድ ዘለዎ ኣሎ ደዩ፤ ኣብ ኣስመራ ኣዝዩን ውሑዳት'የን ናይ ፊልም ትካላት ዘለዋ። ንፈልጠን ኢና። እዚ ኹሉ ኣብዚ ዘሎ ብኸመይ ፊልም ይሰርሕ፤ መሳርሒታት ኣለዎ ዶ የብሉን፤ ብቐሊሉ ክትግምቶ ዝከኣል'ዩ። ስለዚ ተሞክሮታትናን ዓቕምናን ኣመሓይሽና ናብ ሓደ ዝተወሰነ ደረጃ ምስ በጻሕና ኣፍና መሊእና ንዛረብ። ሕጂ ግን ዓቕምታትና ፈቲሽና ንመሃር እየ ዝብል ዘለኹ። እዚ ምንእኣስ ኣይኮነን። ሕልሚ ናይ ኩሉ ሰብ ፊልሙ ሰለስተ ኮኾብ ክትወሃብ'ዩ። ክትህቦ ትኽእል ኢኻ። ግን እቲ ፊልም ኣሎ ደዩ፤ ኣነስ ኑቲ ሰብ ከሐጉስ ፊልም'ኻ ሰለስተ ኣርባዕተ ወሲዳ ኽብል፤ ዘየለ ኣይብልን'የ፤ ኣነ እቲ ክውንነት እየ ዝዛረብ ዘለኹ። እቲ ርያሊቲ ድማ ኹልና ንፈልጦ ኢና። ዓቕምና ንፈትሻ። ሓደ ዳይረክተር ንሓንቲ ፊልም "Direct" ኽገብር ከሎ፡ ብዛዕባ ካሜራ ኣፍልጦ ኣለዎ ደዩ፤ "Script" የዳልወሉ ደዩ ኑቲ ካሜራ ማን፤ "Story board" የዳሉ ደዩ፤ ኑቲ ኤዲተር "Paper edit" ይህቦ ደዩ፤ እቲ ፊልም ዳይረክተር ናይ ኤዲቲን፥ ካሜራ፥ ድምጺ፥ ብርሃን ተሞክሮ ኣለዎ ደዩ፤ ኩሉኹም ኣብ'ዚ ዘለኹም ዳይረክተራት እንተርፎ ኑቲ ኣብ ዛንታ





ኣብዚ ተኻዒካዊ ስርሓት ኣቲኹም ብቐዓት ኣለኩምዶ፤ ዳይረክተር ንፊልም ክመርሕ ኣለዎ። ኩላትናኸ ንኮሚራ፣ ድምጺ፣ ስእሊ ክንመርሕ ንኽእልዶ፤ ኩሉኹም እቶም ናይ ፊልም ‘ዳይረክቲን’ ክኢላታት ኢና እትብሉ እስከ ተዛረቡ። ከምኡ ኣይኮነን፤ ተመሳሊእና ኢና እንሰርሕ። ስለዚ ኸኣ ኣብ ዝበቕዐ ናይ ፊልም ደረጃ ኽነብጽሕ ክንመሃር ኣለና።

ሕቶን ርእይቶን ካብ ገዛ

**ሳምሶን ብርሃኑ፣**

ርእይቶ እየ ክህብ ደልየ። ፊልም ክንሰርሕ፣ ኣብ ስሩዕ ክንሰርሕ፣ ፍርያትና ናብ ህዝቢ ከነቕርብ እንድሕር ተበጊስና፣ ነቕፌታ ኸኣ ክንጻወር ኣለና። ነቕፌታ ኽንጻወር እንድሕር ዘይተዳሊና፣ ኸምዚ ኽንርእዮ ዝጸናሕና ኩሪና፣ ኣዳራሽ ሓዲግና ንወጽእ እንድሕር ኮይንና፣ ፊልም ክንሰርሕ’ውን ኣይተዳለናን ማለት’ዩ።

ፍርያትካ ናብ ህዝቢ ምስ ቀረበ ኩሉ ህዝቢ ኽርእዮ ኸሎ፣ ኻብይ ጀሚርካ ንገለኡ ንስሕቀሉ፣ ንገለኡ ንጸርፎ፣ ኣብ ገለ ኸሞን ዛ ፊልም ዝሰርሐ ሰብ ክእሰር ኣለዎ ንብሎ ኣሎ። እቶም ሰራሕቲ ፊልም ትብሃሉ ብስምዒት ኣይትኸዱ። ዋላ እቶም ተዓዘብቲ ሕማቕ ከይንዛረብ። ምኽንያቱ ኸሉ ሰብ ኣብ ገዛኡ ኾይኑ ክርእዮ ኸሎ ኻቱ ዕግበት ይኹን ኻቱ ርእይቶ ኣለዎ። ዝዓበየ ነገር እንታይ እዩ፣ ንሕና ጀመርቲ ኢና ኣብ ዝኾነ ነገር። ጉድለታትና ኣስተውዒልና ኻብኡ ኽንመሃር ኣለና። ክንንቀፍ እንከለና ብፍላይ ከኣ እቲ ነቐፌታ ምርር ክብል እንከሎ፣ ጠጠው ክንብል ክንክእል ኣለና። ንሃደም እንድሕር ኮይንና ጽቡሕ ፊልም ሒዝና ክንመጽእ ኣይንኽእልን ኢና። ኣብዚ ዓዲ ብዘይ ቀልዓለም እየ ዝብለኩም ሕንቃቕ ኣሎ። ኣይንንቀፍን ኢና። ኣብይ ንንቀፍ፤ ዝንቀፍ ፊልም ስሚዕኩም ትፈልጡ፤ ኣነ ኣብ ጋዜጣ ንዛዊሕ እዋን እሰርሕ ነይረ። ህዝባዊ መንግስተኣብ`ውን ኣሎ። ሓንቲ ነቐፌታ እንድሕር ወጺኣ ኩሉ ሰብ ተር ኢሉ ክቋየቕ ወይ ክኸሰር ይመጽእ፣ ንሱ ግን ኣይኮነን እቲ ሕቶ፣ እንተ ተነቒፍካ ኑቲ እትምጉቶ ትምጉት ኑቲ ዝኣረም ትእርም። ኑቲ ዝነቐፈካ ኸኣ ጉድለቱ ኣርእዮ። ኣነ ጸቡቕ ርእይቶ ዝሃቡ ሰባት ክወጹ ምስ ረኣኹ ሞራለይ ተሰይሩ። ሰብ ንርእይትኡ ጠጠው ዘይብል እንተ ኾይኑ ብፍላይ ድማ እቲ ነቐፌታ ምርር ክብል እንከሎ ጠጠው ክብል ክኽእል ኣለዎ። ክትደርስ፣ ፊልም ክትሰርሕ ናብ ህዝቢ እንተ ወጺእካ ንኹሉ ነገር ዝተቓላዕካ ኢኻ። ሽዑ ኣብኡ ጠጠው ክትብል እንተ ኽኢልካ ኢኻ ሓይልኻ እተርኢ። እዚኣ ንጽርቲ ንግበራ።

ካልእ ክብሎ ዝደሊ፣ ጸገም ኣለና። ከምዚ ክትብልዎ ዝጸናሕኩም ኩላትና ጸገም ኣለና። ናይ ትምህርቲ ጸገም ኣለና፣ ናይ ገንዘብ ጸገም ኣለና፣ ናይ ምመዩ ጸገም’ውን ይህሉ’ዩ፣ መሰኡ’ዩ ጸገም። እቲ “Rating Committee” ግን ኑቲ ጸገማት ዘይኮኑ ክርድኦ ዘለዎ፣ ኑቲ ፊልም እዩ ክደርጆ ዘለዎ፤ ንዓይ ከም ዝርድኣኒ። ክደርጆ ኸሎ ድማ እኹል ነጥብታት ኣቐሚጡ ክደርጆ ኣለዎ። እዚ እንድሕር ገይሩ’ዩ ኑቲ ስሩዓበኛ ዝሕግዘ፣ እምበር ካሚራ ስለ ዘሰኣነ’ዩ፣ ገንዘብ ስለ ዘሰኣነ’ዩ፣ ናይ ብርሃን ዘለዋ ክስታይ ስለ ዘሰኣነ’ዩ ኢሉ ኮኾብ ከዕብየሉ የብሉን። ምኽንያቱ ኣብዚ ሰለስተ ኮኾብ ዝሃብዎ፣ ኣብ ሆሊውድ ኪይዱ፣ ኣብ ቦሊውድ ኪይዱ ዋላ ኣብ ሞሊውድ ኪይዱ ሰለስተ ኮኾብ ክወስድ ክኽእል ኣለዎ። ኣብኡ ኸይዱ ዜሮ ሃጠ. ሓመኹት ዝወሰድ እንተ ኾይኑ እቲ ዝሃብዎ ደረጃ ናይ ሓሶት ደረጃ’ዩ።

ሕጂ እቲ ፊልምታትና ክዓቢ ከም ዘለዎ ርዱእ’ዩ። እቲ ናይ ፊልም ኮሚተ’ውን ክዓቢ ኣለዎ። ምኽንያቱ ኣብዚ ዓዲ ‘perfect’ ዝበሃል ዓቕሚ ዘለዎ ሰብ የለን። እቲ ሰራሒ ፊልም perfect’ ኣይኮነን፤ እቲ ኮሚቲ ፊልም’ውን perfect እዩ ማለት ኣይኮነን። እቲ ሰራሒ ፊልም ክመሃር ኣለዎ። እቲ ፊልም ዝደርጅ ከኣ ብዓቕሙ ይጉበር ኣሎ። ክጉበር ስለ ዘለዎ። ኑቲ ፊልም ክሕግዞ ስለ ዘለዎ። ንሱ ኸኣ ክዓቢ ኣለዎ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ኣጋጣሚ ግን ናእ ክንንቀፍ የብልናን እንበሃሉ ክኸውን የብሉን። ኩሉን እዚን ዝቐረባ ርእይቶታት ሓዘወኒ፤ ሓንቲ ርእይቶ ኣይሰማዕኩን ኣነ። ናይ ዘርእሰናይ ዝሓሸት ነይራ። ካልእ ከምዚ ጸገም ኣለና፣ ገንዘብ ንስእን ኣለና፣ ከምዚ ንኸውን ኣለና’ዩ ዝብል። ንሱ ኣይኮነን መለክዒ ናይ ፊልም። ዛንታ ጸቡቕ ንሰርሕ ኣለና ዲና፤ ናይ ካሜራ እንተ ኾይኑ ከም’ተን እትብለን ዘለኻ ካሜራ ኣብዚ የለዋን፤ ምስ መጺ ክንሰርሕ ኢና። ክሳብ ዝመጺ በተን ዘለዋ ኽንሰርሕ ኢና። ቡቲ ዘለና ዓቕሚኸ እንታይ ንጉብር ኣለና፤ ንሰርሕ ኣለና። ግርም እንቋዕ ሰራሕና። እቲ ናይ ብርሃን ደዩ እቲ ካልእ ኩሉ ሞያታት ክንመሃሮ ኣለና ክንብል ክንክእል ኣለና። ከምዚ እናሰራሕና ከም’ቲ ራሄል ትብሎ ዝበረት እናተቐራረብና እንተ’ኳደና ጸቡቕ ፊልም ክንሰርሕ ንኽእል ኢና።

**ሳምሶም የማነ፣**

እቲ ዝበሃል ሳምሶን ክብሎ ጸኒሑ’ዩ። ፊልም ብዓበኡ ናይ ሞያውነት ሕቶ’ዩ። ምድጋም ድኣ ኪይኮና እምበር፣ ናይ ተጻዋርነት ዓቕምና ክሳብ ዘይዓበየ ስሩዓቡብ ክዓቢ ኢልና ኣይንሕሰብ። እዚ ንዓቕሚ ናይ’ቲ ኣብ’ቲ ስራሕ ዘሎ ሰብ ዘርኢ’ዩ። ዓንተቦ ሓደ ሓሳብ ቀረቡ ነይሩ። ሓሳብ ኣልዒልካ ኣብ ውሽጢ ዓመት ዝመወት እንተ ኾይኑ እኮ ስራሕ ኣይኮነን ማለት’ዩ። “ማዘር ኢንድያ” ቅድሚ ሓምሳ ዓመት እተሰርሐት እንድያ ክሳብ ሕጂ ንርእያ ዘለና። እቲ ራሄል ጻዕሪ ዓቕሚ ክሓልፍ ኣለዎ እትብሎ ዝበርት እኮ ብዋዕባሪ ንርእዮ ኣለና በዚ ዝወሃብ ዘሎ ርእይቶታት ኸሞን። እዚ ኤድዋርዶ ዝበሎ ዝበረ ብሓቂ ታሪኽ’ኳ እዩ ብሰከድ ክተሓዝ ኣለዎ። እዛ ኣጋጣሚ እዚኣ ክትሰከድ ኣለዋ። ካብቶም ኣነ’ውን ብውልቀይ ዝፈልጦም ሰራሕቲ ፊልም ዝበሃሉ



ሰቦት፡ ብሸራ ካብ'ዚ ኣዳራሽ ምውጽኦም ዘገርም'ዩ፡፡ ርእይቶ ስለ ዝተዋህበካ ካብ ከምዚ ዝበለ ኢጋጣሚ ትወጽእ እንድሕር ሃሊኻ፣ ኣብቲ ስራሕ ብቕዓት ከም ዘይብልካ ኢኻ ተርኢ ዘለኻ፡፡ ኑቲ ናይ ኤድዋርዶ ብሞያውነት እየ ርእየዮ፡፡ ብሞያውነት ስለ ዝተዛረብካ ኸኣ እቲ ዓቕሚ ዘይብሉ ሰብ ኣይተጻወርን፤ ወይ ንሕና ዘይንፈልጦ ውልቃዊ ነገራት ተላዒሉ ይኾውን፡፡

ምናልባት ኣብ ናይ ኤድዋርዶ መግለጺ ዕግበት ዘይፈጠረትልዩ፡ ንዓኻ ብውልቅኻ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ እቲ ኮሚቴ ምመያ ደረጃታት'ውን እንተኾነ፣ እተን ኣብ ኣሜሪካ ዝተደረጃ ፊልምታት ናይ ኤርትራ በዮናይ መማዝኢታት ከም ዝተደረጃ ዘይፈልጥ እንተኾይኑ፣ ብኩራት ናይ'ቲ ኮሚቴ እዩ ዘጽርር፡፡

ናብ'ታ ቀንዲ ሕቶይ ክመልሰኩም፡፡ ካብ ክልቲኹም ራሄል ወይ ኤድዋርዶ ብፍላይ ግን ኤድዋርዶ ዶክመንታሪ ፊልም'ኸ ኣብ ዓድና ኣበዮናይ ደረጃ ኣሎ፧ ንሓበሬታ ዝኣክል ሞያዊ ዝኾነ ሓሳብ ወይ ርእይቶ ምደለኹ፡፡

**ቴድሮስ ግርማይ (ቴፓክ)፡**

ኣቐዲመ እዚ ዕድል እዚ ስለ ዝተፈጥረ ከመስግን እደሊ፡፡ ብምቕጻል ኣነ ምስ'ዞም ቅድመይ ዝጸንሑ ኽልተ ሰባት እየ ዝሰማማዕ፡፡ እወ! ሞያ ምድንጋጽ፡ ቀበጠበጥ ዘድልዮ ኣይኮነን፡፡ ብዓብኡ ከኣ ፊልም ክትሰርሕ ካብ ተበገስካ ኣስተማሳሊ፥ ፈራሕ፥ ጃጃዊ ክትከውን የብልካን፡፡ ክትሰርሕ ጥራይ እዩ ዘለካ፡፡ ስረ እንተዘይሃልዩካ ጥራይካ ክትከይድ፡ ጃኬት ስለ ዘይብልካ ኸኣ ኽትቁርር ግቡእ እዩ፡፡ ሰልዲ የብልናን፡ ባዴላ የብልናን እ. . . እወ የለን! እዚ ስራሕ ናይ ውልቅኻ እምበር ናይ ማሕበር ኣይኮነን፡፡ እወ ዝጎድለካ ኣሎ፡፡ ዝጎድለካ ከም ዘሎ እናፈለጥካ ኢኻ ትኣትዎ ዘለኻ፡፡ ስለዚ ኣብቲ ቑሪ ምስ ኣተኹ ቁረረ . . . ዋእ እወ ኽትቁርር ኢኻ'ምበር፡፡ ኑቲ ኤድዋርዶ ዝበሎ ኸኣ ሰም ኣልዒልካ ገለ ክምለሰሉ ኣይነበርን፡፡ ንሓደ ሓሳብ ክመጽእ እንከሎ ጸን ኢልካ ክትሰምዖ እምበር ከምዚ 'ቴንሽን' ገይርካ ትሰምዖ እንተኾንካስ ... እቲ ፊልም ጥራይ ዘይኮነ ንስኻ ብዓብኡ ኽቶማን የለኻን፤ ኣነ ኸምኡ ኾይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡

ሞያ 'ኣርት' ምጽማም ይሓትት'ዩ፥ ምስትምቓር'ውን ይሓትት'ዩ፡፡ ኣነ ከምዚ ኹሉ ዝጸንሐ ኣብ ስምዒት ኣትዩ ስምዒተይ ገንፊሉ እዝስ እንተ ዝእሰር ዝበለሉ ኢጋጥሚታት ኣሎ፡፡ ንዓኻ ሕጂ እቲ ኣነ ዝበሎ ዘይኮነ እቲ ሞያኻ'ዩ ዘገድሰካ፡፡ ንዝተዋህበካ ሓሳብ ሒዝካ ትኸይድ፡፡ ንሞያይ ኣነኣኢሰዎ . .!! እዋእ ንህዝቢ ኢልካ ኢኻ ኣምጺእካዮ፡ ዝተረድኦ ኽዛረብ'ዩ፡፡ ግድን ንዘበልክዎ ክርድኣኒ ኣለዎ፡ ንጸገማተይ ክርድኦ ኣለዎ ኣይትብል፡፡ እወ ጸገማት ከም ዘሎ ርዱእ እዩ፡፡ ግን እዚን እትን ክማላእ ኣለዎ ይብለካ ኣሎ፡፡ "ሕጂ ኣይተረኸበን፣ ብሕጂ ኽንዝጽሖ ኢና በቲ ዘለና ክንከይድ ኢና" ኸኣ ትብል፡፡ ኣነ ኸምኡ ኾይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡፡ የቐንየለይ!!

**ህዝባዊ መንግስትኣብ፡**

ብመጀመርታ ሃማመተኤ ከምዚ ዓይነት ኣካታዒ ዝኾነ መደብ ዘተ ብምስርዑ ምስጋና ይግብኦ፡፡ እንታይ'የ ኽብል ደልየ፡ ኢቶም ስጡ-ጥባበኛታት ብሓቂ ስምዒት ከርእዩ ጸኒሖም፡፡ ኤድዋርዶ ፊልም የለን ስለ ዝበለ ወይ ራሄል በዚን በትን'ዩ ስለ ዝበለት ንዓኻ ኑቲ ሰጣበበኛ መጥቃዕቲ ኣይኮነን፡፡ እቲ ትጉብሮ ዘለኻ ተወፋይነት፡ ናብራ ጉዲፍካ ትጉብሮ ዘለኻ ክሕድ ዘለዎ ዘይኮነ፡ እቲ ስጣበበኛ ክጉብሮ ዘለዎ'ዩ፡፡ እቲ ኽየጉበየሉ'የ ትብሎ ዘለኻ ሞያ በዚ እዩ ዝኽየድ፡ ብስየንሳዊ መንገዲ ኽትሕዞ ኽትሕተት ከለኻ ጽባሕ ንዓኻ ንዕበየትካ'ዩ፡፡ ሕጂ ክልተ ነገር ሓገዙ፡ እቲ ትጉብሮ ዘለኻ 'ኮሚትመንት' ኣብ ምልክት ሕቶ ኣይኣተወን፡፡ እቲ እትጉብሮ ዘለኻ መስዋእቲ ኣብ ቦትኡ ኣሎ፡ በዚ ኣገባብ ክትከይድ ኣለካ፡ ብእኡ እንተ ኼድካ ኢኻ ትዓቢ ኽትበሃል እንከለኻ ዘይትቕበሎ እንተኾንካ ኣብቲ ሞያ'ውን ክትህሉ የብልካን፡፡

ትምህርቲ የብልናን፡ ገንዘብ የብልናን፡ ኣይተሓገዝናን ክበሃል ጸኒሑ፡፡ ንስኻ ኑቲ ሞያኻ ብዘተኻእለካ መጠን፡ በቲ ሳየንሳዊ መንገዲ ሒዝካዮ ፈንጢስካ እንተ ወጺእካ፡ እዚ ዝበሃል ዘሎ ናይ ምምሕዳራዊ ይኹን ናይ ምመያ ጸገማት የለን፡፡ ምኽንያቱ ንበቑዕ ስራሕ ደው ከብሎ ዝኽእል የለን፡፡ ብበቑዕ ስራሕ ምምሕዳር ደው ኣየብሎ፡ ባጀት ጠጠው ኣየብሎ፡ ምመያ ጠጠው ኣየብሎ፡ ባዕሉ'ዩ ፈንጢሱ ዝወጽእ፡፡ መዋቲ ዝበሃል ስራሕ የለን፡፡ ስለዚ እቲ ስጣበበኛ እዩ ኽጽዕር፡ ኽዓቢ ዘለዎ፡፡

እዞም ሕጂ እንርእዮም ዘለና ፈንጢሶም ዝወጹ ደረፍቲ መን'ዶ ወግዓዊ ዝኾነ ትምህርቲ ሂቦሞም'ዩ፧ ናይ ሆሊዉድ እውን ክልዓል ጸኒሑ፡፡ ብዙሓት ካብኦም ብሉጻት ዝበሃሉ ታሪኽ ህይወቶም እንተ ርኢናዮ ናብቲ ብሉጽ ዝበሃል ኒውዮርክ ፊልም ኣካዳሚ ዝኣተዉ ኣይኮኑን፡፡ ብናታቶም ጻዕሪ፡ ብናታቶም ተባላሓትነት ፈንጢሶም ናብ ዝለዓለ ደረጃ ዝበጽሑ ይዓበዩ፡፡ እቲ ሕጂ ብዘዕባ ምምሕዳራውን ካልእን እትብሎ ዘለኻ ብደሆ ክትሰግሮ እዩ ዘለካ፡፡ ኑቲ ሞያ ባዕልኻ ተማሂርካ ኣዕብዮ፡፡ እንድሕር ትካላዊ ዝኾነ ትምህርቲ ረኺብካ ጽቡቕ፡፡ ኣይኮነን ግን መውዳእታኡ ኣጥኻ'ዩ ዝግደፍ፡፡ ኣብ ዝኾነ ሞያ ኸምኡ'ዩ፡፡



ስለዚ ሓደ ክኢላ መጺኡ ከምዝን ከምትን ክንጉብር ኣለና፡ ናብዚ ንኺድ፡ ብኸምዚ ንስራሕ ክብለካ እንከሎ ክፉት ኣእምሮ ሒዝካ ክትቕበሎ ኣለካ፡፡ እንተድኣ ኻልእ ትርጉመ ትህቦ ኼንካ ግን ዕብየት'ውን የለን፡፡ የቐንየለይ!!



**ማስለይ ተወልደ፥**

ኣማስገን ስለ ኹሉ ነገር፡፡ ብዙሕ እዋን ከምዚ ኢልና ተኣኪብናስ ለውጢ ኽንምጽእ ኣይከኣልናን፡፡ ብዙሕ ጸገማት'ዩ ዘሎና፡ ኩሉ ዘሎ ሕጽረታት ምስ ተማልአ፡ እዚ ዘተ እንተዝቕየድ ከኣ ዝያዳ ውጽኢታዊ ምኾነ፡፡

እዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ መሰረታዊ ሽግራት ክፍታሕ፡ እንታይ ክግበር ኣሎዎ፧ ኣብ ዝብል ክንዛተ እዩ ዘድልየና ዘሎ ሕጂ፡፡ ምኽንያቱ ክሳብ ሕጂ ብዛዕባ ጸገማት'ምበር ብዛዕባ መሰረታዊ ፍታሕ ክኸውን ዝኽእል ኣየልዓልናን፡፡ ከመይ ጌርና ኽንዓቢ ንኽእል ኣብ ዝብል መሰረታዊ ለውጢ ከምጽእ ኣብ ዝኽእል ነጥብታት ንዛረብ፡፡

ንኣብነት ኣነ ናይ ገጽዙብ ዓቕሚ እንተ ዝህልወኒ፡ መምህራን ቁጹረ ዝኾኑ ኣብ ምፍራይ ፊልም ተዋፊሩ ዘለዉ ማሕበረሰብ ብዛዕባ “Script Writing” ብዝግበኣ ከም ዝመሃሩ ምገበርክዎ፡፡ ብዘወሳኺ ሕጂ ብዛዕባ ፊልም ጥራይ ንዛረብ ኣለና ኳንና'ምበር፡ ካልእ ክንዛረበሎም ዘሎና ጸገማት እውን እኮ ኣለና'ዩ፤ ምኽንያቱ “ኣርት” ንበይኑ ተነጺሉ ዝርአ ኣይኮነን፡፡ የቐንየለይ!

**ሄኖክ ወልደሃይማኖት፥**

የቐንየልና ንኹሉ ነገር፡፡ ሓንቲ ጽብቕቲ ቓል ነይራ ኤድዋርዶ ዝተዛረቦ፡ ጽብቕቲ ቓል'ያ፡፡ ከምዚ ማሕበር መዚቓኛታት ኤርትራ ዓይነት፡ እንተ ተቖሙ ኢሉ ነይሩ፡፡ መን'ዩ እሞ ክጥርንፈና፤ እቶም ቀንዲ እትብዝሉ ሰባት ዘይጠርንፍክምናስ እቶም ኣብ ታሕቲ ዘለና ሰባት ኸመይ ጌርና ኢና ኽንጥርንፍ እንኽእል፤ እቶም ኣብቲ ዓውዲ ናይ ነዊሕ ተሞክሮ ዘለዎም፡ በቲ ሞያ ትምህርቲ ዘለዎም፡ እቶም ኣብ ሳዕሊ ቦታ ዘለዉ ሰባት ከም በዓል ኤድዋርዶ፡ በዓል ራሄል ኽጥርኑፍና እንተ ዝኽእሉ ዝያዳ ምመቀረ እብል፡፡

ካልእ ኣብዚ ኣርቲስት ናይ ዓድና ኽኣ ክግበር ኣይክእልን'ዩ ዝብል ዘረባ ኣሎ፡፡ ንኣብነት ሓደ ዳይረክተር እዝን እትን ግበር ክብሃል እንከሎ፡ 'በየናይቲ ካሜራ ክስእሎ?' ይብሉ፡፡ ቦታ ዘላትካ እምበር በየን ድኻ፤ ቦታ ዘላትካ ትታኸሱ፡፡ ምኽንያቱ እንተ ዘይተታኸሱኻ ተተኪስካ ኽትሓድር ኢኻ፡፡



**ዮሃ መብራህቱ፥**

ንመጀመርያ ግዜ'የ ኣብ ከምዚ ኢጋጥሚ ዝሳተፍ ዘለኹ፡፡ ኣብቲ ኣርቲ'ውን ሕጂ ታተ ኢና ንብል ዘለና፡፡ ገለ ነገር ... ካብ'ዚ ዘተ'ዚ ክፍታሕ ዘለዎ ዓቢ ኣርእስቲ ከም ዘሎ ክርዳእ ክኢለ ኣለኹ፡፡ ነዚ ዘይተፈትሐ ሽግር ፍታሕ ክርክብ ብዝኽእል መገዲ ክንዛተ ዝዕድም ኣርእስቲ ሒዝኩም ክትመጹ ይምረጽ፡፡ ሽግር ብግቡእ ከም ዝልለ ምስ ኮነ፡ ማዕረ ማዕረኡ ኸኣ ፍታሕ ዘመጽእ ሓሳባት ከም ዝፈሰሉ ኮይኑ እንተዝቐርብ ጸቡቕ ምኾነ፡፡ ብዛዕባ ኽትውሓሓጥሉ እትኽእል ነገራት እንተዝቐርብ፡፡ ጌጋታት ይፍጸም ኣሎ እንተ ድኣ ንብል ኣለና፡ ጌጋታት ፈጺሞም ኢልና ኽንቕፎም እንተ ድኣ ኣልየምና፡ ካብ ጌጋታቶም ንኽእረሙ ብኣኻትኩም ኽወሰድ ዝኽእል ተበግሶታት እንተ ዝህሉ ይምረጽ እብል፡፡ የቐንየለይ!

**ለይላ ኻልድ፥**

ሕቶን ርእይቶን ኣብዚ ክንዛረበም፡፡ እቲ ርእይቶታት ተመሳሳሊ'ዩ፡፡ ብወገን ስነጥበበኛታት እቲ ዘሎ ሕጽረታት ባጀት ይኹን ምመያ ይኹን ማተርያል ይኹን ኩሉ'ቲ ነቲ ክንበጽሖ ዝደለ ደረጃ ከበጽሓና ዝኽእል መሳለጥያ ስለ ዘይብልና ኢና ከም ምኽንያት ክቐርብ ጸኒሑ፡፡ ብወገን ክኢላታት ሞያውያን ከኣ ሞያዊ ስራሕ ክንሰርሕ እንተ፟ኼንና ክማላእ ዘለዎ ነጥብታት ዘርዚሮምልና፡፡ ዕላማ ናይ'ዚ ዘተ ኸኣ ከምኡ'ዩ ብማሰረቲ፡፡ እቲ ዘሎ ፍልልይ ናይ መረዳእታ ናብ ሓደ ንምምጻእ'ዩ፡፡

ኣብ መወዳእታ ኣጠቓሊሉም እዘን ዝስዕባ ክምልሰሊይ ይደሊ እዛም ተዛተይቲ፡፡ ኩሉ'ቲ ክጥቀስ ዝጸንሐ ባጀት ይኹን ካልእ ኩሉ ኣብ ህሉው ኩነታት ዘሎ ሕጽረታት ብኸመይ ይጸልም፤ ነዚ'ኸ ኣወጊድካ እንታይ ክግበር ይግባእ፤ ብዓይኒ ነፍሰወከፍ ስነጥበበኛ፤ እንታይ እንተገበርና ኢና ነዚ ዘሎ ሕጽረታት ዋላ ድኻማት ክንሰግሮ ንኽእል፤ ኣጠቓልል ኣብልኩም ክልቴኹም ክትምልሱሊዩ፡፡

መብርሂ ካብ ተዛተይቲ

**ራሄል ኣስገዶም፥**

ንበገስ ኣለና እንዲና ንብል ዘለና፡ ጸቡቕ፡፡ እቲ ምብጋስና ጸቡቕ'ዩ፡፡ ኣለና “potential” ንብል ኣለና፡ እዚ'ውን ጸቡቕ'ዩ፡፡ ንኹሉ ዘጥገኦ'ውን እቲ ዛንታ'ዩ፡፡ ዛንታኻ ኣብ ኑበስናን ኣብ ፒሮን ወረቐትን'ዩ ዝጅመር ይብል ኣለኹ፡፡ እቲ ጉዳይ ባጀት፡ ምመያ ንግዚኡ ነቐምጦ፡፡ ቐድሚ እቲ ኽስራሕ ዘለዎ፡ በቲ ካልኣዊ ትጭዛኻቕ ተ፟ኼንካ ጸገም'ዩ፡፡ ኣንበቡ፡ ተዓዘቡ፡ ፊልምታት ርኣዩ፡፡ ባዕልኻ'ኹ ኑበስኻ ክተማዕብሉ



ትኽእል ኢኻ፡ ፈትፈተም ክሀቡኻ ኣይትጸበ፡ ኣነ ኣብ ክላስ ይምህር ኣለኹ፡ ንሳ ሓንቲ ፐርሰንት'ያ ኽትከውን ትኽእል፡ እቲ ዝበዝሐ ጻዕሪ ናትካ'ዩ፡ ደኺመ ጸዒረ ኢልካ ተጕረምርም ተኺንካ'ሞ ጸገም'ዩ፡ ከይደኸምካ ከይጻዓርካ ድኣ'ሞ እንታይ፤ ብኸፍካ ኩሉ ክቕረበልካ ኣይኮነን፡

ህይወት ንባዕላውን ሳዕልን ታሕትን'ያ፡ ዕንቅፋት ኣለዋ፡ ንዓኣ ክትሰግር ክትክእል ኣለካ፡ ናይ ምወላ ጸገም ኣሎ፡ ናይ ባጀት ጸገም ኣሎ. . . ብርግጽ ክህልወካ ይኽእል'ዩ፡ ግን ንዕኡ ሰጊርካ ጸቡቕ ስራሕ ክትሰርሕ ክትክእል ኣለካ፡ እዚ ጥዑይ ስራሕ ከኣ ካብ ዛንታ ካብ ኑበሸኻ'ዩ ዝጅምር፡ ኩፍ ኢልካ ዝዀነአ ግዜ ሂብካ ክትሰርሖ ጀምር፡ ምስ'ዚ ዘሎ ናይ ምወላን ካልእን ጸገማት፡ ጽፉፍ ዛንታ ተምጺእካ ኑቲ ካልእ ዘሎ ሃጓፋት ኽትሸፍኖልካ ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ፡ ፍቕራዊ ዛንታ ጺሒፍካ 'ፋይን' ጹሓፍ ብዘየገድስ፡ እቲ ፍቕራዊ ዛንታ ግን ምሉእ ዛንታ ደዩ፤ ክእመን ዝኽእል ደዩ፤ ብዛዕባ ፍቕሪ እንታይ ኢልካ፤ ይቕበሎ ደዩ፤ ደስ ኢሉኒ ደዩ፤ ህይወት ዘለዎም ጠባያት ፈጢርካሉ ዲኻ፤ እቲ ዛንታ ኣሎ ደዩ፤ ግቡእ ማስርዖ ሐዙ ደዩ፤ በቲ ዘሎ እኳ ደና ንዝረብ ዘለና፡ ድሓር ምስ ካልኦት ምውድዳር፤ ናይ ሆሊውድ፡ ናይ ካልኦት ካብና ናይ ዝዀነ ምርኣይ ጸቡቕ'ዩ፡ ኩሉ ግዜ ንላዕሊ ኢኻ ትጥምት እምበር ንታሕቲ ኣይኮነን፡ እንታይ ይግበር ኣሎ፤ ዓለም ኣበይ በጺሓ ኣላ፤ እንታይ ይሰራሕ ኣሎ፤ ኣተሓሳስባና ተቐያይሪ'ዩ ስለዚ ከም ኤርትራውያን ኣብዚ ጉዳይ ኣበርክቶና እንታይ'ዩ እናበልካ፡ ቀጺሊ ኑበሸኻ ክተማሓይሽ ክትክእል ኣለካ፡

ሕጂ እንተሓተትኩም ኣብዘ እዋን እንታይ መጽሓፍ ተንበቡ ኣለኹም፡ እንተ ዝበለኩም እንታይ ምባልኩም፤ እንታይ ተንበቡ ኣለኹም፤ . . . ኣርቲስት ኢና ትብሉ ኣለኹም፡ እንታይ ተንበቡ ኣለኹም፤ መዓስ'ያ መወዳእታ እታ መጽሓፍ ዘንበብኩምዋ እዋን፤ ትማሊ ምሸት እንታይ ፊልም ርኢኹም፤ ፊልም ንሰርሕ ኢና ትብሉ ኣለኹም፡ እንታይ ፊልም ርኢኹም፤ ብዛዕባ እታ ፊልም እቲኣ እንታይ ገምጋም ክትህቡ ትኽእሉ፤ ካብኡ'ዩ ዝጅምር፡

"እንታይ ክንገብር ኣለና፤" ጸቡቕ ሕቶ፡ ንኑበሸኻ ሕቶታ፡ "እንታይ ክገብር ኣሎኒ፤ ከም ኣርቲስት ኑበሰይ ብኸመይ ከማዕብል ኣሎኒ፤" ካብኡ'ዩ ዝጅምር፡ ንሸኻ ናትካ ተራ ተጻወት፡ እቲ ኻልእ ድሕሪኡ ኽመጽእ'ዩ፡ ኣብዚ ኢና ዘይተረዳዳእና ዘለና፡ እታ ንሸኻ ክትገብራ ዘለካ ብዙሕ ወጻኢታትን ገንዘብን ዘይትሓተካ፡ ልዕሊ



ገንዘብ ኩፍ ምባል ትሓተካ፡ ድስፕሊን ትሓተካ፡ ጻዕሪ ትሓተካ፡ ስራሕ ትሓተካ፡ ምንባብ ትሓተካ፡ ምሕታት ትሓተካ ንሳ ኢኹም ክትገብርዋ ዘይከኣለኩም፡ እዚኣ ሽፍንዋ'ሞ እቲ ኻልእ ብቐሊል ክፍታሕ ይኽእል እዩ፡ የቐንየለይ!!

### ኢድዋርዶ ኣርኣያ፡

ኣነ'ውን ካብ ናይ ራሄል ዝተፈልየ ነጥቢ የብለይን፡ ፊልም ፕሮዳክሽን ኩሉ ሳዕ ቀሊል ስራሕ ኣይኮነ፤ ናይ ዓመታት ስራሕ ዝሓትት ብድሆ'ዩ ዘለዎ፡ ነዚ ናይ ዓመታት ብድሆ ኽትሰዕሮ እንተ'ኺንካ ኸኣ ብፍልጠት ክትዓጥቕ ኣለካ፡ ሞያውነት ናይ ፊልም ቀሊል ኣይኮነን፡ ኑቲ ፊልም ንኽመሃር ክንደይ ገንዘብ ከም ዘፍሰስ ኽፈልጥ ኣለዎ፡ ሞያውነት ናይ ፊልም ተላሒጺጽካ ኢኻ እተምጽኦ፡ ምምሃር ሞያውነት ናይ ፊልም ንመማይት ኮሚቲ ዝምልከት ኣይኮነን፡ ኑቲ ውልቀ ሰብ እዩ ዝምልከት፡ ምኽንያቱ ንሱ'ዩ ዝሰርሓሉ፡ ንሱ'ዩ ዝኸስበሉ፡ ጸባሕ ንግሆ ሓደ ሰብ በቲ ሞያ ኽኑበር፡ በቲ ሞያ ተፈላጥነት ክረክብ፡ በቲ ሞያ ሓደ ነባሪ ስራሕ ኸፍሪ እንተ ድኣ ኰይኑ፡ ፍልጠት ክዓጥቕ ክኽእል ኣለዎ፡ እቲ ፍልጠት ኻበይ የምጽኦ፤ እዚ ንዕኡ እዩ ዝምልከት፡ እንተ ድኣ ናይ ብሓቂ ኣብ'ቲ ሞያ ፍቕሪ ኣለዎ ኮይኑ፡ ካብ ኢንተርነት ደዩ ካብ ገለ ደዩ ኑቲ ፍልጠት ተላሒጹ ከምጽኦ ክኽእል ኣለዎ፡ እንተ ዘይኮይኑ ኸኣ ክፈሉ ኽመሃር ኣለዎ፡ እቲ ሓላፍነት ናይ መማይት ኮሚቲ ኣይኮነን፡

ናይ ብሓቂ ሞያዊ እንተ ድኣ ኾይኑ፡ ኑቲ ሞያ ዘፍቅሮ እንተ ድኣ ኾይኑ ክመሃር ክኽእል ኣለዎ፡ እዚኣ እያ ኸኣ ኩሉ ግዜ እተጠቕሰና፡ ፊልም ቅድሚ ምስራሕካ ብዛዕባ ናይ ፊልም 'ፕሮዳክሽን ፈይዝስ' ክትመሃር ክትክእል ኣለካ፡ 'ካሜራ ማን' እንተ'ኺንካ ናይ ካሜራ፡ ናይ ብርሃን ክኢላ እንተ'ኺንካ ድማ ብዛዕባ ናይ ብርሃን ክትመሃር ክትክእል ኣለካ፡

ብምድንጋጽ ነጥቢ ኣይወሃብን'ዩ፡ ንኽትድናገጽ ኢልካስ ጸቡቕ ስራሕ ሰሪሕካ ክትብሎ? ከመይ ገይርካ? ሓሲኻ ኽትዛረብ ኣይከኣልን'ዩ፡ ስለዚ ኣነ ኹሉ ሳዕ እንታይ እየ ዝብል፡ ኽንምዕብል፡ ዝለዓለ ሞያዊ ስራሕ ኽንሰርሕ እንተ'ኺንና ሞያዊ ፍልጠት ክህልወና ክኽእል ኣለዎ፡ ነዚ ሞያዊ ፍልጠት ድማ ባዕልና ኽንጽዕረሉ ኽንክእል ኣለና፡ ሎሚ ብዘቐለለ ኢንተርነት ኣለና፡ እዚ ኹሉ ኽንዛረበሉ ንውዕል ዘለና ነጥብታት፡ ኣብ ኢንተርነት ብሓንቲ 'ክሊክ' ከፊትካ 'ዳውንሎድ' ገይርካ ኣብ ገዛኻ ከይደኻ ኽተጽንዖ ትኽእል ኢኻ፡ ኣጸኒዕካ ድማ ናብ ግብሪ ትትርጉሞ፡ ሰብ ከማን ኣየድልየካን'ዩ፡ እዚኣ'ያ እታ ናተይ ርእይቶ፡

### ለይላ ኻልድ፡

የቐንየልና፡ ናብ ሓደ መረዳእታ በጺሕና ክንከውን ተስፋ 'ንገበር፡ እቲ ዝጸበየ ሎሚ



ቀሰምናዮ ክንከውን ንኽእል ዝበሎ፡ ኣብቲ ሞያዊ ዕቤት ብኸመይ ተረጋግጽ'ዩ፡ ስለቲ ግዜኹም፡ ስለቲ ተሳትፎኹም ደጊመ ኣመስግነ፡

### ሓበሬታ

ብዛዕባ ኣብ'ዚ ዘተ ተላዒሉ ዘሎ ጉዳይ ተወሳኺ ርእይቶ፡ ሓሳብ ወይ ሃናጺ ነቐፌታ ምስ ዝህልወኩም ክትልእኩልና ነተባብዕ።

***

## ደላይ ማሕበር

# ስልጠና መሪሕነትን ምሕደራን

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ትካላዊ ዓቕሚ ኣባላቱ ንምዕባይ ሓንጺጽዎ ብዘጽንሐ ውጥን ስራሕ፡ ምስ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ብምትሕብባር፡ ኣብ ንኡሳን ዞባታት፡ ክፍልታት ቤት ጽሕፈት ዞባን ኣሃዱታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ንዝተጠየፉ 87 ሓለፍቲ ኣብ መሪሕነትን ምሕደራን ዝተኮረ ስልጠናን ምኽራዊ ኣገልግሎትን ተዋሂቡ።

ቀዳማይ ስልጠና ኣብ ሞንጎ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤን ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራን ዘድሊ ርክባትን ዳህሳሳዊ ገምጋማትን'ዩ ተኻይዱ። ኣባላት ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ፡ 12 'ሞጁላት' ንምድላው ማሕበርን ንጥፈታቱን ብምርዳእ ምስ ስራሕ ንምዝማዱ ሓያል ስራሕ ድሕሪ ምክያዶም፡ ብወገን ሰልጠንቲ'ውን ኑቶም ብልሓታትን ክእለታትን ሜላታት ኣሰራርሓ ክጭብጥዎ ዘርእይዎ ትግሃትን ተገዳስነትን ቅሩብነት ንናይ ኣሰራርሓ ለውጢን ዝሕድ ምንባሩ ኣብ'ቲ ኣብ ምዝዛም ናይ'ቲ ስልጠና ዝተኻየደ ሓባራዊ ገምጋማትን ርእይቶታትን ተገሊጹ።

ኣብ'ቲ ካብ 17 ክሳብ 26 ነሓሰ ዝተኻየደ ስልጠና፡ ካብ'ቶም ኣቓዲሞም ዝተለለዩ ምምሕዳሽ ዝጠልቡ ብድሆታት፡ ኦፐረሽናዊ ውጥን ማሕበርን ምቕራብ ጸብጻብን ምብህሃል፡ ኣገባብ ምቕባልን ምሃብን ፊድ ባክ (ምትእርራም)፡ ምድላው ጸብጻብ፡ ምሕደራ ዓቕሚ ሰብን ስራሕን፡ ምሕደራ ግዜን ምንጪ ኣጠቓቕማን ባጀትን፡ ምክትታልን ምግምጋምን መደባት ስራሕ፡ ኣፈታትሓ ግርጭታት፡ ብልሓታዊ ኣተሓሳስባን ካልእ ኣገደስቲ ዛዕባታትን ዘጠቓለለ እዩ ነይሩ።



ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ ንህሉው ኩነታት ሃገር ኣመልኪቱ ኣብ ዝሃቦ ሰሚናር፡ ስልጠና ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ናይ'ዚ ሃገር'ዚ ብፍላይ ከኣ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ናይ መንእሰያት ኣብ ምምዕባልን ምህናጽን ሃገር ወሳኒ ተራ ስለዘለዎ፡ ሃማመተኤ ንኸፀሚ ዝኣመሰለ መደብ ቀዳምነት ምሃቡን ምስርዑን፡ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ድማ ኣብ'ቲ ናይ ስልጠና መደብ ብምስታፉን ኑቲ ናይ ስልጠናን ምኽራዊ ኣገልግሎትን መደብ ብምምርሑን ዘለዎ ናእዳ ብምግላጽ፡ ዝተዋህበ ስልጠና፡ ኣሰር ዝገድፍን ፍረ ዘለዎን ክኸውን ቀጻሊ ምስዕብን ምክትታልን እናተገበረ፡ ኣብ'ቲ ብደረጃ ማሕበር ዝካየዱ ንጥፈታት ይኹን ብደረጃ ሃገር ዝተታሕዙ መደባት ልምዓት ብኸመይ እጃም ክህልዎ ከም ዝኽእል ዝርዝራዊ መብርሂ ሂቡ።

በቲ ዝተዋህበ ስልጠና ኣብ ዝመጽእ ርብዒ ዓመትን ድሕሪኡ ኣብ ዝሕንጸጽ ዓመታዊ ውጥን ስራሕን ትግባረን ናይ ሃማመተኤ ለውጥታት ክንርእየሉ ክንክእል ኣሎና ዝበለ ብጻይ የማነ፡ እቲ ዝተዋህበ ስልጠና ኣብ ኣፍራይነትን ኣተሓሳስባን ርኡይን ተዓቓኒን ለውጢ ከምጽእ ስለዘለዎ፡ ግቡእ መማዝኒ ክዋደደሉ ከም ዝግባእ ኣረዲኡ።

ብጻይ የማነ ብምቕጻል፡ "ሃማመተኤ ናይ መንእሰያት ማሕበር ብምዃኑ፡ ናይ መንእሰያት ማሕበር ድማ እቲ ዝሰገሰ እቲ ዝበለጸ፡ እቲ ሓድሽ ኣተሓሳባ ዘለዎ፡ ራእዪ ናይ ሃገርን ህዝብን ህዝባዊ ግንባርን ንኽዕወት ዝሰርሕ፡ ሃገር ቀዳማይ ኹሉ ዝሰርዕ፡ ሃገራውነት ዝኹስኩስ፡ ንኹሉ ትሕቲ ሃገራውነት ኣተሓሳስባታት ዝቃለስን ዝምክትን ክኸውን ኣለዎ" ድሕሪ ምባል፡ ዝተዋህበ ስልጠና ኣብ ኣሰራርሓ ናይ ማሕበር እቲ ዝድለ ምዕባለን ገስጋስን ከምጽእ ዘለዎ እምነት ኣብሪሁ።

ብጻይ የማነ ኣብ'ቲ ንህሉዊ ኩነታት ሃገር ኣመልኪቱ ዝርዝራዊ መብርሂ ድሕሪ ምሃብ ካብ ተሳተፍቲ ንዝቐረቡሉ ሓፈሻዊ ሕቶታት'ውን መሊሱ።

ካብ ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ ብጻይ ታደሰ በየነ፡ ዕላማ'ቲ ማእከል ውሕሉል



ምሕደራ ንምርግጋጽ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ምሕደራ ማስርሕ ስለዝኾነ ሰልጠንቲ በብእዋኑ ክበልሖን ካብ'ቲ ልሙድ ኣሰራርሓ ወጻኢ ኣለም ዝበለጹ ብልሓታትን ሜላታትን ብምትእትታው፡ ንዝዓጠቕዎ ፍልጠት ብግቡእ ኣብ ተግባር ከውዕልዎን ተላብዩ። ብጺይ ታደሰ ብዛዕባ ዝተኻየደ ስልጠናን ዝተረኸቦ ፍረን ዝርዝራዊ መብርሂ'ውን ሂቡ።

ኑቲ ስልጠና ከወሃህድ ዝጸንሐ ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጺይ ዑቕባይ በርሀ ብወገኑ፡ ማሕበር ዓቕሚ ኣባላቱ ንምዕባይ በብእዋኑ ዝተፈላለዩ ስልጠናታት ክህብ ምጽንሑ ጠቒሱ፡ እዚ ኣብ እምባትካላ ንሓለፍቲ ማሕበር ዝተዋህበ ስልጠና፡ ሰልጠንቲ ካብ'ቲ ዝተዋህበ ስልጠና ጥራይ ዘይኮነ፡ እቶም ኣሰልጠንቲ ከም ኣሰልጠንትን ኣሳለጥትን ናይ'ቲ ስልጠና ብምዃን ኣብ ሓድሕዶም ዘዘውርዎ ዝነበሩ ምምልላእን ስጥመትን ሰልጠንቲ ብወገኖም ዘርእይዎ ዝነበሩ ተሳታፍነትን ብምንኣድ፡ ዝተቐሰመ ፍልጠት ኣብ ባይታ ወሪዱ ተዓቃቢ እወንታዊ ለውጢ ንኸምጽእ ብግቡእ ክሰርሓሉ ምዃኑ ኣረዲኡ።

ንሰልጠንቲ ወኪላ ቃል ዘስመዐት መንእሰይ ነጃት ኣደም፡ ኩሉ ዝተጀመረ መዛዘሚ ከህልዎ ስለዘለዎ ጥራይ ዘይኮነስ እቲ ንዚዩዳ ብቕዓት ማሕበር ሓሊኑ፡ ብቕዓት ኣባላቱ ከበርኽ ዝዘበለ መደብ፡ ጀሚሩ ዕላማኡ ብልዑል ውጽኢትን ድሙቕ ዓወትን ኣብ መዛዘሚኡ ምብጽሑ፡ ንኹልና ተመሪቕቲ ንሰለቲ ንበራኺና ዘበርኽ ፍልጠት፡ ንኣሰልጠንቲ መማህራንን ኣካየድቱን ንሰለ'ቲ ፍረ ጻዕሪ ኣበርክቶኦም፡ ንማሕበር ድማ ንሰለ'ቲ ዝደምሮ ክብሪ ብቕዓት፡ ብሓፈሻ ንኹልና የሃና እንቋዕ ኣብ'ዚ ኣብቅዓና ድሕሪ ምባል፡ ኣብዞን ናይ ስልጠና መዓልታት ንወልቃዊ ሂወትናን ንኣፋራይነት ስራሕ ማሕበርን ዝዕቢ ብሉጽ ፍልጠት ከሲብና ኢሉ።

ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጺይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ንሰልጠንቲ ሰርቲፊኬት ድሕሪ ምዕዳሉ ኣብ ዘሰምየ ናይ መዕጸዊ ቃሉ፡ መንእሰይ ቀልጢፉ ናይ ምቕባልን ምትግባርን ዓቕሚ ስለዘለዎ፡ ናብ ምሉእ ብቕዓት ክሰዕ ዝበጽሐ ናይ ስልጠና መደባት ቀጻሊ ምዃኑ ኣረጋጊጹ።

# ስርሓት ወጻኢ

ኤርትራ ብወከልና ማሕበር፣ ኣባል ፈጻሚ ሽማግለ ውድብ መርበብ መንእሰያትን ኮተቴን ኣፍሪቃ ኣብ ህዝቢን ምዕባለን (AFRIYAN)፡ ዞባ ምብራቓውን ደብባውን ኣፍሪቃ ክትከውን ኣብ'ቲ ካብ 5-9 ጥቅምቲ ኣብ ጆሃንስበርግ ደቡብ ኣፍሪቃ ዝተኣንገደ ሓፈሻዊ ጉባኤ ናይ'ቲ ውድብ ተመሪጻ።

ኣብ'ቲ ካብ 23 ኣባል ሃገራት ዞባ ምብራቓውን ደብባውን ኣፍሪቃ ዝተወከሉ ተጋሓቲ ዝተረኽቡሉ ኣጋጣሚ፡ ኤርትራ እትርከበን 6 ሃገራት ንዘቐጽል ክልተ ዓመት ንምምራሕ ከምረጻ እንከለዋ፡ ብመሰረት ቅዋም እዚ ውድብ ዝተመርጸ ፈጻሚ ሽማግለ እዚ ዝስዕብ ዕማማት ክሳላል ትጸበ.ት ይግበረሉ፥

- ምውህሃድ ስራሓት ናይ'ቲ ውድብ ኣብ ምብራቓውን ደብባውን ኣፍሪቃ

- ኣብ መንጎ ጉጅለ መንእሰያትን ትካል ማዕከን ህዝቢ ውድብ ሕቡራት ሃገራትን (UNFPA) ናይ ሰሩምብህሃል ምቹእ ባይታ ምፍጣር፡

- መንእሰያትን ኮተቴን ንጉዳያቶም ኣተኩሮ ዝሁብን ዝፈትሕን ስትራተጂካዊ ዕድላት ምፍጣርን ግብራዊ ዝኾነ ስጉምቲ ምውሳድ።

ሓፈሻዊ ዕላማ ናይ እዚ ውድብ፡ መንእሰያትን ኮተቴን ዝዖለሙ ኣብ ኩሉ ጽላት ምቹእ ዝኾነ ባይታ ምፍጣር ኮይኑ፣ እቲ ቀንዲ ኣደህቦኡ ተሳትፎን ዓቕሚን መንእሰያት ኣብ ቃልሲ ኣንጻር HIV/AIDS፡ ድኻነት፡ ሽቕለት ኣልቦነት፡ ኣድልዎን ዘይማዕርነትን ኣብ ልዕሊ ጆንደርን ጥዕና-ጾታን ፍርያምነትን ክብ ንምባል ይሰርሕ። ብዘወሳኺ ኣፍሪያን ኣብ ምህናጽ ትካላዊ ብቕዓት ኣባላቱ፡ ዓቕሚ መንእሰያት ኣብ ርክብትን ተጣየቕትን ህዝብን ምዕባለን ደሰርሕን ናይ መንእሰያት መደባትን ፖሊሲታትን ይግምግምን ይከታተልን።

መርበብ መንእሰያትን ኮተቴን ኣፍሪቃ ኣብ ህዝቢን ምዕባለን ምብራቓውን ደብባውን ኣፍሪቃ (AFRIYAN)፡ ዞባዊ ውዳብ ኮይኑ ኣብ 2005 ብመሰረት ዋዕላ መራሕቲ ሃገራት ትሕተ-ሳሃራ ንምድራዕ ሰታፌ. መንእሰያትን ኮተቴን ኣብ ምምዕባል ኣፍሪቃ ዝተመስረተ'ዩ።

ብተመሳሳሊ ሃማመተኤ ኣብ ማሕበር መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃ (Pan African Youth Union) ከም ምክትል ፕረዚደንት ዞባ ምብራቕ ኣፍሪቃን ህንዳዊ ወቅያኖስን፡ ኣብ ባይቶ ሰልፍታት ኣፍሪቃ ክንፊ መንእሰያት (Council of African Political Parties Youth Wing) ብተመሳሳሊ ምክትል ፕረሰደንት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ትካል ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም (World Federation of Democratic Youth) ድማ ከም ኣወሃሃዲ ዞባ ኣፍሪቃ ኮይኑ ይሰርሕ ምህላዉ ይፍለጥ።



## ሃብርም

ኤፍሬም ሃብተጽዮን

# ዕላል ምስ መንእሰያት ዶካትር ጀሚላን ኣስካሉን




ቤት ትምህርቲ ሕክምና ኦሮታ 32 ዜጋታት ብሞያ ሕክምና ኣመረቑ። ካብ'ዞም ተመረቕቲ እተን 16 ደቀንስትዮ እየን። ድሕሪ'ቲ ብዕለት 31 ጥሪ 2015 ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ዝተገብረ ወግዓዊ ስነ-ስርዓት መመረቕታ፡ ኣብ ሃኮስኤ ፍሉይ መደብ መመረቕታ ጀሚላን ኣስካሉን ተኣንጊዱ። ከም መንእሰያት ሞያዊ ዓወተን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ መንጎአን ንዝነበረ ውህደትን ብበጻሕተን ዝረኸባአ ናእዳን፡ ኣብ ጉዕዞ ትምህርተን ዝነበሮ ጽልዋ ንኸንፈልጥ ዘንቀደ ዕላል ስዒቡ ይቐርብ፥

*** "ምስ ዓበኺ እንታይ ክትኮኒ ኢኺ?" ዝብል ሕቶ ቀሪቡልክን ይፈልጥዶ? ስድራቤትክን ምስ'ዚ ሕጂ ዝተመረቕክናሉ ዓውዲ ሕክምና ኣተኣሳሲሮም ዝብሉኽን እንተ'ሎ?**

ጀሚላ፥ ቁልዓ ከለኹ፡ "ምስ ዓበኻ እንታይ ክትከውን ኢኻ?" ምስ እትበሃል፡ መብዛሕትኡ ግዜ ኣብ ኣእምሮኻ ዝመጽእ ዝውቱር መልሲ ኣሎ። "ሓኪም ክኸውን'የ"፡ "ፓይሎት ክኸውን'የ"፡ "ኢንጂነር ክኸውን'የ" ወዘተ... ትብል። ኣነ'ውን ከም ሰበይ ከምኡ እብል ነይረ። ደሓር እናዓበኹ ምስ ከድኩ ግን፡ ሓኪም ክኸውን'የ እብል ኣይነበርኩን። ኣብ'ታ ዝነበርክዋ ደረጃ ትምህርቲ ዝበለጽኩ ክኸውን ኣለኒ እየ ዝብል ነይረ። ብኽምዚ ኸኣ እቲ መስርሕ ባዕሉ ወሲዱ ሓኪም ገይሩኒ። ስለዚ እታ ናብ'ዚ ዘብጽሓትኒ፡ እታ 'ኣብ ዘለኽዎ ዝበለጽኩ ክኸውን ኣለኒ' ዝብላ ዝነበርኩ እያ። ነዛ መረዳእታ'ዚኣ እንተደኣ ሒዝካ ኸኣ ድላይካ ክትከውን ትኽእል ኢኻ።

**ኣስካሉ**፥ ቁልዓ እንከለኹ ነዛ ሕቶ ብዙሕ ግዜ ኢኻ ትሕተታ፣ ዝተፈላለየ መልሲ ድማ ትህበላ። ቀደም ኣብ ቤት ትምህርቲ ከኒሻ ከለኹ፡ ንመምህራነይ ኣዝየ እየ ዝፈትዎም ነይረ። ካብ'ቶም ኣብ'ቲ ከባቢ ዝፈልጦም ዝነበርኩ ንሳቶም'ዮም ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ

ዝነበሮም። ሽዑ መምህር ምኳን እዩ ዘቐንኣኒ ነይሩ፣ ንዕኦም ርእየ መምህር እየ ዝኸውን እብል ነይረ። ከምዚ ጀሚላ ዝበለቶ፡ እታ ክንነፍዕ ከለና ወለድና ዝሕጉሱዋ ስለንርኢ ኣብ ክላስ ክትነፍዕ፡ ብልጽቲ ክትከውን ኢኻ ትደሊ።

ሻሙናይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ፡ ንዓቢ ሓወይ፡ "ኣብ ማትሪክ ከም ዝሓልፍ እፈልጥ'የ፣ እንተኾነ፡ ኣብ ዩኒቨርስቲ እንታይ ከም ዝመሃር ኣይፈልጥን'የ፡'' ኢለዮ። ዮናስ ከኣ፡ "ንፍዕቲ ክኢላ ስነ-ቍጠባ ክትኮኒ ትኽእሊ ኢኺ፡" ኢሉኒ። ካብ'ዚ ንደሓር ስነ-ቍጠባ ፈሊጠዮ ወይ ስሒቡኒ ዘይኮነስ ሓወይ ስለዝበሎ ጥራይ ተቐቢለዮ። እንተኾነ፡ ምስ ግዜ ኩሉ ነገር ተቐይሩ፡ ናብ ሞያ ሕክምና ኣትየ።

*** ብሕጽር ዝበለ፡ ናይ ትምህርቲ ድሕረ-ባይታኽን ከመይ ይመስል?**

ጀሚላ፥ መባእታን ማእከላይን ደረጃ ኣብ ፊንላንድ ተማሂረ። ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ልምዓት። ብድሕሪኡ ሳዋ ወሪደ ታዕሊምን 12 ክፍልን ምስ ወዳእኩ፡ ናብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ማይ ነፍሒ ኣትየ። ካብኡ ኸኣ ናብ'ቲ ዝተመረቕኩሉ ቤት ትምህርቲ ሕክምና ኦሮታ ኣትየ። ኰነታት ትምህርተይ እንተኾይኑ ብልጫ እናወሰድኩ እየ ካልኣይ ደረጃ ወዲአ። ኣብ ሳዋን ድሕረኡን'ውን ጽቡቕ ነይረ።

ኣስካሉ፥ መባእታ ደረጃ (ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሳልሳይ) ኣብ ቤት ትምህርቲ ከኒሻ ኣብ ረብቶ ተማሂረ። ራብዓይን ሓሙሻይን ከኣ ኣብ ሽዕብ ሰለባ፣ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ኣስመራ ኣብ ቤት ትምህርቲ ናጽነት፣ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ደንደን። ካብ ሳዋ፡ ናብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ማይ ነፍሒ ኣትየ። ብድሕሪኡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሕክምና ኦሮታ ቀጺለ። ንደረጃ ትምህርተይ ብዝምልከት ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ዝነበርኩሉ ስድራ-ቤተይ ብውጽኢተይ ሕጉሳት ነይሮም። ኩሉ ግዜ ብልጫ እወስድ ኣይነበርኩን፣ ብቕዓተይ ግን ዘተኣማምን ነይሩ።

*** ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ኢኽን ብሞያ ሕክምና ተመሪቕክን። ሰባት ብምሕዝነትክን ክድነቑ ሰሚዐ። ብዛዕባ ርክብክን ከተዕልላኒ ምደለኹ? ኣብ ሳዋ ከም እተላለኽን'ውን ሰሚዐ ነይረ።**

ኣስካሉ፥ ኣብ ሳዋ ዝተላለናሉ ቀንዲ ምኽንያት ክልተና ሰሓቕ ስለ ንፈቱ እዩ። ጀሚላ ብጣዕሚ እያ ትስሕቕ፣ ኣነ ኸኣ ምስኣ ምስሓቕ ደስ'ዩ ዝብለኒ። ንመጀመርያ ግዜ ኣብ ሳዋ ኢና ተራኺብና። ኣብ ሳዋ፡ እቲ ኣብ ሓደ ገዛ ምንባር፡ እቲ ብሓባር ትሰርሖን ትነብሮን፡ ዝፈጠሮ ርክብ እዩ። ተመሳሳሊ ባህርያት ስለዝነበረና ኸኣ ዝያዳ ተቐራሪብና። ጀሚላ ሰሓቓ ደስ ስለዝብለኒ ከስሕቓ ዘይገብሮ ኣይነበርን። ብኸምዚ በብቑሩብ ክንወሃሃድ ጀሚርና። እቲ ብሓባር ምንባር ክልተና ክንሳነ ከም እንኽእል ሓቢሩና። ብድሕሪኡ'ውን እቲ ብሓደ ምኳን ስለዝቐጸለ፡ ርክብና እናተረረ ከይዱ። ኣብ ማይ-ነፍሒ ንኣብነት፡ ኣብ ሓንቲ ዓራት ንድቅስ፡ ሓንቲ ቦርድ ንጥቀም፡ ኩሉ ዘለና ንካፈል ነይርና። ብድሕሪኡ'ውን ኣብ ትምህርቲ ሕክምና፡ ኣብ ኦሮታ፡ ብሓደ ቐጺልና። ኣብ ሓድሕድና ንረዳዳእ ስለዝኾንና ኸኣ ብሓደ ክንከውን እምበር ክንፈላለ ኣይንኽእልን ነይርና።

ኣብ መንጎና ሓያል ናይ ምርድዳእ ወይ ምብህሃል መንፈስ ኣሎ። ብዓቢኡ ካብቲ ዝፈላልየና ነቲ ዘመሳስለና ኢና ንግደሰሉ። ከም ሰባት ፍልልይ ክህልወና ናይ ግድን እንድዩ፡ ግን ነቶም ዝፈላልዩና ባህርያት ጽቡቕ ገይርና ኢና ንፈልጦም፣ ኣብ ልዕሊኦም ከኣ ተጻዋርነት ኣለና። ንነፍስና ከም ዘላታ ኢና ንቕበላ፣ ንውህደትና ኸኣ ነኽብሮ ኢና። ብኸምዚ፡ ጀሚላ ካልኣይቲ ኣስካሉ ኮይና።

ጀሚላ፣ ንሳዋ ምስ ወረድና ኣስካሉ ኣብታ ኣነ ዝነበርኩዋ ሓይሊ ትፈልጣ ሰብ ነይራታ። ናብኣ ትመጽእ ስለዝነበረት ከኣ በብቑሩብ ክንላለ ጀሚርና።

ሓደ ካብቲ ዘቀራረበና ባህርይትና እዩ። ንኣብነት ዝኾነ ዘሕርቕ ነገር ምስ ዘጋጥመና ከምዘን ዝኑብዓ ኣዋልድ ኣይኮንናን። ብባህርያትና ሓያላት ደቀንስትዮ ክንከውን ኢና ንደሊ። ንኣብነት ኣነ ሓሪቐ ወይ ኣብ ሕማቕ እንተለኹ፡ ብቐዳምነት ነዚ ተረዲኣ ከተደዓዕሰኒ እትኽእል ኣስካሉ ምኳና እፈልጥ እየ። ከመይ ኢላ ከም ትመልሰኒ ኸኣ ትፈልጥ እያ። ብሓጺሩ ድሌትካ እትብሎ፣ ኩሉ ዓይነት ሓይሊ ዘለዎ ብቑዕ ሰብ እንተረኺብካ፡ እቲ ዝበለጸ ነገር እዩ። በዚ መንጽር ክርእዮ እንከለኹ፡ ንዓይ እታ ሓንትን ዝበለጸትን መሓዛይ ኣስካሉ እያ - ስለዚ ዕድለኛ እየ ማለት'ዩ። እዚ ውህደት'ዚ ኸኣ ኣብ መድረኽ ዝተሃንጸ እዩ።

*** ንሳዋ ብኸመይ ትገልጻኣ? ኣብ ህይወትክን ዝተመሃርክናኦ ፍሉይ ነገርከ ኣሎዶ?**

ጀሚላ፥ ሳዋ ንዓይ ቅርጺ ዘትሓዘትኒ ቦታ ክብላ እኽእል። ቅድሚ ሳዋ ምኻደይ፡ ኣብ ትሕቲ ልዑል ክንክን ስድራቤተይ እየ ነይረ - ደረቱ ዝሓለፎ ክንክን። ኩሉ ነገር ብስድራቤተይ እዩ ዝግበረለይ ነይሩ። ኣጽንዕ ትበሃል ተጽንዕ፣ ከምዚ ግበር ትበሃል ከምኡ ትገብር። ብሓጺሩ ባዕልኻ ተበግሶ ወሲድካ ኣብ ትኸደሉ ህይወት እነብር ኣይነበርኩን። ኣብ ትሕቲ ቀጻሊ ምኽርን ማዕዳን ወለደይ እየ ነይረ። ሳዋ ምስ ከድኩ ግን ኩሉ ነገር ካልእ ኮይኑ፣ ብዛዕባ ነፍሰይ ክውስን ከም ዘለኒ ፈሊጠ፣ ምስ ሰባት ብኸመይ ክነብር ወይ ክረዳዳእ ከም ዘለኒ ፈሊጠ፣ ናይ ሰባት ባህሪ ትፈልጥ፡ ንነፍስኻ ንነገራት ብኸመይ ትገጥሞምን ትፍጽሞምን ትመሃር፣ ሓደ ነገር ምስ ዘጋጥም እንታይ ትውስን ... ኩሉ ኣብ ሳዋ ዝተማሃርኩዎ እዩ። ኣዝዩ ኣገዳሲን መሰረታዊን ከኣ ነይሩ።

ሳዋ ምኻድ ንዓይ፡ ካብ'ታ ትነብረላ ዝነበርካ በዓቲ ወጺእካ ምስ ኩሉ ነገራት ክትላለ ምኽኣል ማለት እዩ። ንሱ ኸኣ እዩ እቲ ንሰባት ዘድልዮም፣ ህይወቶምን ከባቢኦምን ከንብቡ ምኽኣል።

ኣስካሉ፥ ተመኩሮ ሳዋ እምነ-ኩርናዕ እዩ ነይሩ። ልዕሊ ኹሉ፡ ከምዚ ጀሚላ ዝበለቶ፡ ምስ ሰባት ብኸመይ ክትዋሳእ

ወይ ክትበሃሃል ከም ዘለካ ትፈልጥ። ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ብኸመይ ክትረዳዳእን ናይ ውህደት መንፈስ ተጥርን ትመሃር። ንመራሕ ሓይልኻ ብኸመይ ትቐርቦ ትፈልጥ፣ ምስ ደቂ መሰርዕካ፡ ጋንታኻ. . . ብኸመይ ትነብር ትመሃርን ትፈልጥን። ኣብ ገዛና ከለና ነዚታት ዝጸልዉ ወይ ሓላፍነት ዝነበሮም ስድራቤትና እዮም። ንህይወትና ዘመሓድሩዋ ዝነበሩ ንሳቶም'ዮም። ኣብ ሳዋ ግን ባዕልኻ ኢኻ ዋና ጉዳያትካ ትኸውን። ስምዒታትካ ብኸመይ ትገልጾን ትቈጻጸርን፣ ኣብ ልዕሊ ነገራት እትወስዶ ስጉምቲ. . . ተደማሚሩ ሓደ ናትካ መንነት እዩ ዝፈጥረልካ።

ብቐልል ዝበለ፡ ንኣብነት፡ ኣብ ኢድካ ዘለው ነገራት ብኸመይ ተመሓድሮም ትፈልጥ። ጸጋታትካ ኣለሊኻ ብኸመይ ከም እትጓዓዝ ትመሃር፣ ምስ መዛኑኻ ቅኑዕ ዝምድና ትምስርት፣ ምስ ዝመስሉኻ ትራኸብን ሓድሕድ ትመሃርን። ኣነ፡ ቅድሚ ሳዋን ድሕሪ ሳዋንሲ በበይነን ኣስካሉ እየ ክብል እደፍር። ሳዋ ንኣተሓሳስባኻን ኣነባብራኻን ጽቡቕ ገይሩ እዩ ቀርጺ ዘትሕዞ። ንዓይ፡ ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ብልጫኡ ኸኣ ንጀሚላ ኣብ ሳዋ ምርካበይ እዩ።

ጀሚላ፥ በቲ ማሕበራዊ ሸነኹ ጥራይ ከይኮነ'ውን፡ ኣብ ሳዋ ካብቲ ኣብ ገዛኻ ክትረኽቦ እትኽእል ጸጋታት ርሒቕካ እንዲኻ ዘለኻ፡ ኣብ ጽንክር ዝበለ ከመይ ኢልካ ክትነብር ከም እትኽእልን ንህይወት ብኸመይ ከም እትገጥማን ትመሃር። ሳዋ ድሕሪ ምኻደይ ዘፍርሓኒ ነገር የለን። ቅድሚ ሳዋ ንኣብነት፡ ሃሩር ኣዝዩ እዩ ዘፍርሓኒ ነይሩ። ንዙረት ምስ ስድራይ ባጽዕ ኣብ ዝኸደሉ ዝነበርኩ ቀንዲ ጸገመይ ሃሩር እዩ ነይሩ። ሕጂ ግን ሃሩር ዋላ ሓንቲ ኣይኮነን። ብተወሳኺ፡ ኣውተቡስ ክትገድፈኒ ምኻና እናፈለጥኩ ካብ ጕየ ዘርክባ ዋላ ሰዓት ዘይጽበ እየ ዝብል ነይረ። ሕጂ ግን ሰዓት ብእግረይ ክጓዓዝ እኽእል እየ። ስለዚ፡ ሳዋ ብማሕበራዊን ኣካላዊን ጥንካረ ኣማዕቢላትና እያ። ንባዕሉ ካብ ገዛኻ ወጺእካ ንዓመት ኣብ ሳዋ ምምኳር፡ ንበይንኻ'ውን ክትነብር ከም እትኽእል ተማሂርና።

ሓደ ካብ'ቲ ዘራኸበክን፡ 'ሓያላት' ናይ ምኳን ባህርያት ምኳኑ ጠቒስክን። ብዙሓት ሰባት ግን ንሓይሊ ደቀንስትዮ ከነኣእሱ ይረኣዩ እዮም?

ጀሚላ፥ ደቀንስትዮ ልዕሊ ደቂ ተባዕትዮ emotional እየን። ገለአን ደቀንስትዮ ኸኣ ብባህሪአን ነፍሰ-ምትእምማን ዘይብለን ክኾና ይኽእላ። እዚ ባህርያዊ ነገር እዩ - ዋላ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ'ውን ዝርአ'ዩ። ኣብ ህይወትካ ሓይሊ ንኽህልወካ፣ ስምዒትካ ንኽትቈጻጸር፣ ድሌታትካ ንኽትገልጽ ብመጀመርያ ቅኑዕ መሓዛ ወይ ዓርኪ ክትረክብ ኣለካ። ሓሳባትካ እተካፍሎን ዘካፍለካን ሰብ ምርካብ ሓይሊ ከም ዝስምዓካ እዩ ዝገብር።

ብመሰረቱ 'ጓል'የ ትብል መረዳእታ ወይ ስምዒት ክትጠፍእ ኣለዋ፣ ወይ ከኣ ጓል'የ ክትብል ከለኻ ሓያል'የ ንምባል ክትከውን ኣለዋ። እቲ ንኣዋልድ ቀንዲ ብድሆ ኮይኑ ዘሎ እቲ ባህሊ ኣብ ርእሰን ዝፈጠሮ ኣተሓሳስባ እዩ። ባህሊ ኣይኮነን ዝሕዘካ፣ እንታይ ደኣ እቲ ባህሊ ዝፈጥሮ ኣተሓሳስባ ደኣ'ምበር። ደቀንስትዮ ብቐዳምነት ሕማቕ ምኳን፡ ጽግዕተኛ



ምኳን. . . ነውሪ ምኳኑ፡ ክፈልጣ ኣለወን። ምናልባት ደቂ ተባዕትዮ ብኣካላዊ ብቕዓትን ብቕልጽምን ይሓልፉና ይኾኑ'ምበር፡ በተሓሳስባ፡ ብኣእምሮ፡ ብኣበርክቶ፡. . . ማዕረ ኢና።

ኣስካሉ፥ ኣብዚ ባህሊ ወይ ልምዲ ሕብረተሰብና ወሳኒ እዩ። ጓል በቲ ባህሊ ከም ነባዒት ወይ ድኽምቲ ወይ ጽግዕተኛ እያ እትርአ። ጓል ክትበኪ፡ ክትነብዕ፡ ጽግዕግዕ ክትብል ምርኣይ ከኣ ከም ቅቡል ይውሰድ'ዩ። እዚ ግን ባዕልና ደቀንስትዮ ክንቃለሶ ዘለና ብድሆ እዩ። ንሕናስ ከምኡ ዲና? ኣይኮናን! ብዙሕ ሓይሊ ኣለና። ንዓይ ጓል ምኳን ማለት ሓያል ምኳን ማለት'ዩ፣ ጓል ምኳን ማለት ጸብለል ምባል ማለት'ዩ፣ ጓል ምኳን ማለት ሓላፍነት ምስካም ማለት'ዩ። ኣብዚ እቲ ሃሳዩ ኮይኑ ዘሎ እቲ ባህሊ፡ እቲ ዝጸንሐ መረዳእታ እዩ። ንሕና ከም ኣዋልድ ሓይልና ከነርኢ እዩ ዘለና፣ መንፍዓትና ከነርኢ'ዩ ዘለና። ደቀንስትዮ ጥንቁቕ ወይ ውሑስ ባህርያት ኣሎና፣ ኣብ ናትና ተፈጥሮ ዓመጽ (agression) የለን፣ ሰላማውያን ኢና. . . ። ስለዚ፡ ደቀንስትዮ እዚ ጸጋ'ዚ ከም ዘለወን ክይፈልጣ እቲ ባህሊ ይሃስየን እዩ።

ንሕና ዕድለኛታት ኢና፥ ካብ ዓባያታትናን ኣደታትናን ንሓይሽ። እቲ ሕብረተሰብ ብተዛማዲ ተማሓይሹ ጸኒሑና እዩ። ንሕና፡ ሕብረተሰብና ንኣዋልድ ኣብ ገዛ ብዙሕ ተጽዕኖ ሰራሕ ዘገብሩለን፡ ቀልጢፈን ተመርዕየን ክርእየወን ዘደልዩ፡ ዕድላት ትምህርቲ ዝነፍጉወን፡ . . . ዘይምዕባይና ጠቒሙና እዩ። እንተኾነ፡ እቲ ጽልዋ ጌና ኣይተሳዕረን። ደቀንስትዮ እምበኣር ነዚ ንምስዓርን ነቲ ዘሎ ዕድል ንምጥቃምን ሓይለን ከርእያ ኣለወን።

*** እቲ ንዓኻትክን ዝሓገዘክን 'ሓያል ናይ ምኳን' ባህርያት ብኸመይ ዝማዕበለ'ዩ ትብላ?**

ኣስካሉ፥ ንዓይ ዝሓገዘኒ፡ እቲ ናይ ስድራ-ቤት ምትብባዕ እዩ። ኣብ ገዛና፡ ኣብ ኩሉ ህይወት፡ ማዕረ'ቲ ንኣወዳት ኣሕዋተይ ዝግበረሎም እናተገብረለይ እየ ዓብየ። ቈልዓ እንከለኹ ዕድል ስለዝተዋህበኒ ድማ ኣብ ዝቐጸለ ጉዕዞ ህይወተይ ርእሰ-ምትእምማን ክሕዝ ክኢለ።

ንደቀንስትዮ ብድሆ ዝኾውን ዘሎ ጽልዋ ናይቲ ባህሊ እዩ። እቲ ጽልዋ ኮነ ኢልካ ዝግበር ኣይኮነን። ሓደ ኣብነት ክነግረካ፣ ሓደ መዓልቲ፡ ኣነ ኣብ ጽዑቕ ትምህርቲ ሕክምና ከለኹ፡ ዓቢ ሓወይ ብምልእኣኽ ይመሃር ነይሩ፣ እቲ ንእሽተይ ከኣ ካልኣይ ደረጃ ነይሩ። ኩላትና ከከም ደረጃኡ ዝፈላለ ጻዕቂ ነይሩና፣ ኣብቲ ግዜ'ቲ ግን ናተይ ዝኸበደ ነይሩ። ሓደ ቀዳም ንግሆ፡ ዝያዳ ጻዕቂ ትምህርቲ ከለኒ ንግሆ ተሲአ ኩላትና ዝደቀስናሉ ዓርውቲ ኣነጻጺፈ፣ ኩላትና ዝሓደርናሉ ገዛ ኣለዓዒለ። ንሳቶም ግን እቲ ሓደ ላብቶፕ ሒዙ፡ እቲ ሓደ ኸኣ ጠራዙ ገንጺሉ ነጻ ኮይኖም የንብቡ ነይሮም። ብድሕሪኡ ኣነ ንኹላትና ዝኸውን ቍርሲ ኣዳልየ። ኣብ ከምዚታት ከለኹ ሰዓት ረፊዱ፡ ግዜ መጽናዕተይ ተፈራሪቑ። እዚ ሕጂ ንሳቶም ኮነ ኢሎም ዝገበሩዎ ዘይኮነስ ጓል ብምኳነይ ዝሕተቶ እዩ። ነዚ ከም ምኽኒት ወሲደ ነፍሰይ ከተዓሻሹ ግን ኣይደልን። እቲ ባህሊ ዝፈጠሮ ምኳኑ ተገንዚበ ክስዕሮ ኣለኒ።

ጀሚላ፥ ኣብዚ ጉዳይ ስድራ-ቤት ወሳኒት እያ። ብሓፈሻኡ ንኣዋልድ ከምዚ ክትኮና ኣለክን፡ ከምዚ ክትገብራ ኣለክን፣ ሓያላት ክትኮና ኣለክን. . . ኢልካ ትቕይሮ ነገር ኣይኮነን እቲ ጉዳይ። እቲ መሰረት ካብ ስድራ-ቤት እዩ ዝጅመር። እዞም ሕጂ ደቀም ዘዕብዩ ዘለዉ ንኣብነት ካብቲ ቀድም ዝነበረ ርኡይ ፍልልይ ኣለዎ - እቲ መረዳእታን ኣተሓሕዛን ተቐይሩ እዩ። ብመሰረቱ፡ በተሓሳሰባኻ ንስድራ-ቤትካ ኢኻ ትመስል፣ ነቲ ዝዓበኻሉ ባህሪ ኢኻ ትሕዝ፣ ከምታ ስድራ-ቤትካ ዘዕበዩኻ እንዲኻ ትኸውን፡ ኩሉ ነገር ካብታ ስድራቤት እዩ ዝጅምር።

*** ናብ'ቲ ሞያዊ ዛዕባ ክንሰግር፣ ብዙሕ ሰብ ዶክተር ክኸውን ይብህግ እዩ። ዶክተር ኣብቲ ሓሳባዊ መረዳእታን ኣብ ግብርን ከመይ ትገልጾኦ?**

ኣስካሉ፥ እዛ ሕቶ ኣገዳሲት እያ፣ ብዘይቀልዓለም ድማ ክትምለስ ኣለዋ። ዶክተር ምኳን ብዙሕ ሰብ ዝምነዮ እዩ። ዶክተር ክትከውን ምምናይን ብተግባር ዶክተር ምኳንን ግን ነንበይኑ እዩ። እቲ ሓደ ዶክተር ዝሕተቶ ሞያዊ ሓላፍነት ከቢድ ምኳኑ ምስ ኣተኻዮ ኢኻ ትፈልጦ። ዶክተር ምኳን ማለት ኣብቲ ሞያዊ ስራሕካ ምህላው ጥራይ ኣይኮነን፣ ስራሕካ ወዲእካ ተፈዲስካ'ውን ብዛዕባ ካልእካ ክትሓስብ ዕድል ዝህብ ኮይኑ ኣይጸንሓንን። እቲ ስራሕ ኣብ ዝኸድካዮ ምሳኻ ዝኸይድ እዩ። ንስኻ እትኣልዮም ሕሙማት ብሓሳብ ኩሉ ግዜ ምሳኻ እዮም። ዝተወጽዐ ሕሙም እንተለካ፡ ኣብ ዝኸድካ ኬድካ ብዛዕባኡ ኢኻ ትሓስብ። ብሓፈሻኡ እቲ ስራሕ ብመንፈስን ኣካልን ዝገዝእ፣ ከቢድ ሞያዊ ሓላፍነት ዘሰክም እዩ።

እዚ ይኹን ደኣ'ምበር፡ ንኻልኦት ክትሕግዝ፡ ኣብ ግዜ ጸገሞም ጸግዒ ክትኮኖም ምኽኣል ከኣ ኣብቲ ሞያ ዕግበት ዝፈጥረላካ እዩ። ኣብ ሃለፍታ ኣትዩ ዝመጸካ ህጻን፡ በታ ትገብረሉ ሓገዝ ቁሊሕ ኢሉ 'ማማ' ክብል ምስ ረኣኻዮ ዝስምዓካ ስምዒት፣ ቃንዛ ናይ ሰባት ክትኣሊ ክትክእል ከለኻ፣ ሞት ቀርብ ኢላቶ ዝጸንሐ ሰብ ትንፋስ ክዘርእ ክትርእዮ ከለኻ፣ ንልብኻ ዘረስርስ ሓጐስ ኣለዎ። እዚ ኸኣ ዓቢ ሞሳ ናይቲ ከቢድ ስራሕ እዩ።

ብሓጺሩ ሞያ ሕክምና 'ገዛኢ ሞያ' (selfish profession)፣ ናቱ ጥራይ ዝገብረካ ሞያ እዩ። ከምቲ ቀደም ዝመስለና ዝነበረ፡ ብደገ ክርአ እንከሎ፡ ጻዕዳ ጋውን ገይርካ፡ ስተቴስኮፕ ኣብ ክሳድካ ኣንጠልጢልካ ዝኽየድ፡ ጽቡቕ ናብራ እትነብረሉ፡ ኣነያቲ ሞያ ኣይኮነን። እቲ ክውንነት ግን ካልእ እዩ። ብግደ ሓቂ ንሕና ኣብ ናይ ዓመት ተመኩሮና ክብደት ሞያ ሕክምና ከምዚ'ዩ ኢልና ክንዛረብ ብዙሕ ኣይንኽእልን ንኸውን፣ ኣጸቢቕና ከም ዝተረዳእናዮ ግን ልዑል



ተወፋይነት ዝሓትት ሞያ እዩ።

ጀሚላ፥ ከምዚ ኣሰካሉ ዝበሎቶ እዩ። ሓኪም ምዃን ማለት ብዙሕ ሓላፍነት ምስካም ማለት እዩ። ተወጺዑ ዝገደፍካዮ ሕሙም እናደወልካ እትከታተለሉ ግዝኢ ሞያ እዩ። ብግደ ሓቂ ናብ ትምህርቲ ሕክምና ክንኣቱ ከለና ክሳብ ክንድኡ ሓላፍነት ዘሰክም ምዃኑ ንፈልጥ ኣይነበርናን። ኣብ ሕክምና ኩሉ ርክብካ ምስ ውጹዕ ሰብ፡ ምስ ዝሓመመ ሰብ፡ ምስ ናትካ ሓገዝ ዝደሊ ሰብ፡ . . . ስለዝኾነ ምሉእ ሓላፍነት ተሰኪምካ ኢኻ ትኸይድ። ኣብ ከምዚ ኩነታት፡ ቀሲንካ ክትነብር እንተ'ኼንካ ንፋዕ ዶክተር ክትከውን ደኣ'ምበር ካልእ ኣማራጺ የብልካን። ሸለል ትብል እንተኴንካ፡ ሕልናኻ ዘውቅስ ነገር ትገብር እንተ'ኼንካ፡ ሓላዪ እንተዘይኴንካ ሞያ ሕክምና ክትመሃር ኣይት'ኽእልን ኢኻ። ኣብዚ ንፋዕ ክትከውን ኣለካ፣ ንፋዕ ክትከውን እተ'ኼንካ ኸኣ ጻዕራም ክትከውን፣ ወፋይ ክትከውን ኣለካ።

*** ክብደት ናይ'ቲ ትምህርቲኽ ከመይ እዩ? ከም ሰባት ዝዓበየ ዘጋጠመክን ብድሆ እንታይ ነይሩ?**

ኣስካሉ፥ እቲ ቀዳማይ ዓመት ናይ ብሓቂ በዳሂን ብዙሕ ጻዕሪ ዝሓትትን ነይሩ። ግን ከኣ ትጸልኦ ብድሆ ኣይነበረን። ምስ ግዜ ግን እቲ ትምህርቲ ካብቲ ካልእ ማሕበራዊ ዓንኬል እናውጽኣ ናቱ ጥራይ እናገበረካ ስለዝኸይድ እናጸረኻ ትመጽእ። እቲ ጻዕሪ እናለመድካዮ ምስ ከድካ ከኣ ትለምዶ። እቲ ዓመታት ነዊሕ'ዩ፣ እቲ ብድሆታት ከቢድ'ዩ፣ ብዙሕ ነገር'ዩ ዝሓትት፣ ግን ከኣ ዝከኣል'ዩ። ዝኾነ ውፉይ፡ ድሌትን ዓቕልን ዘለዎ ሰብ ክገብሮ ዝኽእል'ዩ። ንነፍስኻ ኩሉ ግዜ ክትዕወት ምዃና ከተእምና ክትክእል ኣለካ። ኣብቲ ማዕዶ ዝረኣየካ ነገር ክህሉ ኣለዎ፣ ሓደሓደ ግዜ ጽልግልግ ክብለካ እንከሎ ኣተኩርካ ክትጥምታ እት'ኽእል ነገር ክትህልወካ ኣለዋ።

ጀሚላ፥ መጀመርያ ትምህርቲ ሕክምና ክንኣቱ እንከለና ባቾ 2013 ንበሃል ነይርና። ንሕና ኣብ 2007 ኢና ትምህርቲ ሕክምና ጀሚርና። ሸዑ ሰብ ክሓተና እንከሎ፡ 'ኣብ 2013 ኢና ክንውድእ' ክትብሎ እንከለኻ ይግረም'ዩ። ንሕና ግን ንኣሸቱን ትሰፋዋትን ስለዝነበርና እቲ ዓመታት ብዙሕ ይርድኣና ኣይነበረ። ኣብቲ ትምህርቲ ምስ ኣተኻ ኸኣ ጻዕቂ ስለዘለዎ፡ ንኽትነፍዕ ስለትጽዕር እቲ ዓመታት ኣይርድኣካን'ዩ። ሕጂ ተመሊስካ ክትርእዮ እንከለኻ፡ ኣብ 2015 ኢና ወዲእና፡ ነዊሕ ምንባሩ ይርድኣካ።

ኣብተን መጀመርታ ዝነበረ ክልተ ዓመታት ትምህርቲ መሰረታዊ ስነ-ፍልጠት (basic scineces) ኣዝዩ ጻዕቂ ነይሩዎ። ስለዚ፡ ኣብኡ ከተጽንዕ ትውዕል፡ ተምሲ. . . ምስቲ ቦታን ምስቶም መማህርትናን ተወሃሂድና። ኩሉ ግዜ ኣብቲ ቀጽሪ ክትህሉ ኣለካ፣ ኩሉ ግዜ ምስቲ ትምህርቲ ክትህሉ ኣለካ። ብድሕሪኡ፡ ሳልሳይ ዓመት ምስ ጀመርና፡ ኣብቲ ሓቀኛ ናይ ሕክምና ህይወት ኣቲና። እቲ ጻዕቂ ቀኒሱ ዝያዳ ሞያውያን እናኾንና ስለዝኸድና ምስቲ ትምህርቲ ተለማሚድናን ተወሃሂድናን - ኣብ መስመር ኣቲና።

ሕጂ እቶም ኣብ ትምህርቲ ሕክምና ዝኣትው ዘለዉ እቶም ምሉእ ነጥቢ ዘምጽኡ እዮም። እዚ ኸኣ ጽቡቕ ኣይኮነን። እቲ ሞያ ተሃራፊ ስለዝኾነ

ጥራይ ዝኾቶ ኣይኮነን፣ ከምቲ ብተደጋጋሚ ዝበልናዮ፡ ናይ ሕክምና ባህሪ ልዑል ብልሒ ወይ ልዑል ነጥቢ ዘይኮነስ ናይ ምውፋይ ባህሪ (devotion) ዝሓትት'ዩ። ኩሉ ግዜ ምስ ጸገማት ወይ ወጥሪ፣ ምስ ቃንዛ ናይ ሰባት፡ ምስ ቁስልን ደምን ምንባር ምኳኑ ክፍለጥ ኣድላዩ እዩ። ቃንዛን ሕማምን ብምእላይ ኢኻ እትሕጐስ ደኣ'ምበር ሞያ ሕክምና ኣዛናዩ ወይ ብባህሪኡ ሓጎስ ዝፈጥር ኣይኮነን። ስለዚ፡ ዝኾነ ሰብ ቅድሚ ናብ ትምህርቲ ሕክምና ምእታዉ ብዙሕ ክሽፍል ምኳኑ ክፈልጥ ኣለዎ። ካብ መንፋዓት ንላዕሊ ተወፋይነት ዝሓትት ሞያ እዩ።

*** ትምህርቲ ሕክምና ኣብ ግዜኹን ምኽፋቱ ወይ ከተርክባሉ ምኽኣልክን ከመይ ትርእያኦ?**

ጀሚላ፥ ብዘይቀልዓለም ዕድለኛታት ስለዝኾንና ኢና ረኺብናዮ። እቲ ዕድል እንተዘይነብር ካልእ ሞያ ምሓዝና። ምኽንያቱ ገንዘብ ከፊልካ'ውን ብቐሊሉ ዝርከብ ኣይኮነን።

ኣስካሉ፥ እቲ ናብኡ ዘምጽኣና ነገራት፡ ከምዚ ተኣምር'ዩ ክበሃል ይከኣል። ብዙሓት ዘይመደብኮዮም ጽቡቓት ነገራት የጋጥሙኻ እዮም። ነዚ ትምህርቲ ክንሳተፎ ምኽኣልና ኸኣ ከምኡ'ዩ።

*** ካብ ትምህርቲ ወጺእክን ናብ ግብራዊ ስራሕ(internship) ኢኽን ኣቲኽን። እዚ መሰጋገሪ መድረኽ ከመይ ነይሩ?**

ጀሚላ፣ እዚ መሰረታዊን ኣገዳሲን መድረኽ እዩ - በዳሂ ኸኣ። ኣብዚ'ውን እቲ ናትይን ናይ ኣስካሉን ኣርእስቲ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ተመሳሳሊ ስለዝነበረ ኣብ ሓደ ጉጅለ ኢና ተመዲብና። ኣብ ኣስመራን መንደፈራን ድማ ብሓደ ሰሪሕና። እቲ ካብ ኣስመራ ውጽእ ኢልካ ክትሰርሕ ምኽኣል ከኣ ፍልይ ዝበለ ነይሩ። ምኽንያቱ፡ እቶም ኣብኡ ዝመጹኻ ሰባት ቀጠባዊ ዓቕሚ ዘይብሎም፣ ካብ ርሑቕ ቦታታት ዝመጹ፣ ናባኻ ምምጻኦም ናይ መወዳእታ ምርጫኦም ምኳኑ፡ ናይ ብሓቂ ሓገዝ ዘድልዮም ምኻኖም ተረዲእካ ዝያዳ ሓላፍነት ይስምዓካ።

*** ዝበዝሑ ሰባት ኩሉ ልምዳዊ ኣገባብ ወዲኦም'ዮም ዝመጹኻ። ስለዚ፡ ልዕሊ ምሕካም ኣስተምህሮ ክትህቦም ኣለካ።**

ኣስካሉ፥ ብድሕሪኡ ዝመጽእ እቲ ወግዓዊ ምምዳብ እዩ። ኣነ ባጽዕ በጺሑኒ ጀሚላ ኸኣ መንደፈራ - ጉረብብቲ ኮይንና። ኩሉ ግዜ መደባትና ብሓደ ስለንሰርዖ ዝኾነ ኣብ ህይወት ዘጋጥም ነገር ብናይ ክልተና ምርድዳእ ኢና ንፈትሖ። ኩሉ'ቲ ኣብ ትምህርቲ ይኹን ኣብ ስራሕ ዝነበረ ህይወትና ኸኣ በዚ መገዲ'ዚ ዝተሰርዐ እዩ። ኮነ ኢልና ዝገበርናዮ ኣይኮነን፣ ኣብ መስርሕ መልክዑ ዝሓዘ ውህደት እዩ።

ጸገማት መነባብሮ ህዝብና ካብዚ [ኣስመራ] ውጽእ ኢልካ ኢኻ ክትርድኦ ትኽእል። ናብቲ ሆስፒታላት ዝመጹ ሕሙማት ካብ ርሑቕ ገጠራት ብምምጽኦም ዋሕዲ ሓበሬታ ዘለዎም፣ ዝተፈላለየ ባህላዊ ፍወሳ ዘዘውትሩ፥ እዮም። ናብ ሕክምና ክመጹ ከለዉ ኸኣ ኩሉ'ቲ ብልምዲ ዝጸንሖም - መትኮሳ፡ ምግርናብ፡ - ምስ ወድኡ'ዮም ዝመጹ። ኣብዚ ናትካ ሓገዝ ኣዝዩ ወሳኒ እዩ፣ ከም ሓኪም ጥራይ ዘይኮነ ከም ወሃቢ ሓበሬታ'ውን። ወረቐት ጽሕፍ ኣቢልካ እትሰዶም ዓይነት ሰባት ኣይኮኑን። ወይ'ውን ኪዱ መን ተተኪሱ ኢሉኩም ትብሎም ሰባት ኣይኮኑን። መትኮሳ እንታይ ሳዕቤን ከም ዘለዎ፣ ኣገዳስነት ቀልጢፍካ ናብ ሕክምና ምምጻእ እንታይ እዩ፡ ክትረድኦም ኣለካ።

ሓደ ካብ ባዳ ዝመጸካ ሕሙምሲ፡ ዋላ ምሉእ መዓልቲ ክትሰርሕ ወዓል፡ ዋላ ክንዲ ዝደኸምካ ድኽም፡ ኪድ ሰዓት ኣኺሉ'ዩ፡ ካርድ ወዲእና ኢና ጽባሕ ተመለስ ክትብሎ በቲ ሞያዊ ሓላፍነት ቅቡል ኣይኮነን። ከም ዶክተር፡ ቀዳመይቲ ስራሕካ ሰባት ምሕጋዝ ደኣ'ምበር ሰዓታት ስራሕ ምኽባር ኣይኮነን። እታ ቐዳመይቲ ተልእኾኻ፡ 'ንዝኾነ ሞያዊ ሓገዝካ ዝደሊ ሰብ ምሕጋዝ እያ'። ብግብሪ ኸኣ ነዚ ኢና ተማሂርና።

ካብ ኣስመራ ወጻኢ ምምዳብና ድማ ብዙሕ ነገር ተማሂርናሉ ኢና። ዋላ ውልቃዊ ዓቕምኻ ከተዕቢ'ውን ሓጋዚ እዩ። ትጽበዮ ሰብ ስለ ዘየለ ኩሉ እቲ ዝከኣለካ ፍታሕ ክተምጽእ ትጽዕር። ክትሓስብ፡ ርእስኻ ክትሰርሖ ዓቢ ዕድል ኣለካ። ጻዕርን ብድሆታትን ሚኒስትሪ ጥዕና ኣብ ርሑቕ ገጠራት ክንፈልጥ'ውን ክኢልና ኢና።

*** መመረቕታኹን ኣብ ሽኮሳኤ ብሓደ ገይርክናኦ። እቲ 'ኮንፈክት' እውን ሓደ ነይሩ። ዳርጋ ነፍሲ-ወከፍ ፈታዊኽን በቲ ዝነበረ ውህደት ክድነቕ ርእየዮ። ብዛዕባዚ እንታይ ክትብላኒ ትኽእላ?**

ኣስካሉ፥ ብዙሕ ኢና እነዕልል። ኣብ ዝተራኸብናሉ ብዛዕባ ዝተፈላለየ ጉዳያት ንዘራረብ ነይርና። ክልተና ግዚፍ ውራይ ምግባር፣ ዳስ ሰሪሕካ መመረቕታ ምግባር፣ . . . ደስ ኣይብለናን ነይሩ። ኣብ ሽኮሳኤ ኸኣ ብቐጻሊ ሻሂ ንሰቲ ነይርና። ሓንቲ መዓልቲ እናኣዕለልና፡ መመረቕታና ኣብዚ ዘይንገብሮ፣ ፈለጥትና ዓዲምና ብሓባር ንውዕል፡ ተበሃሂልና። ክቱር ምቅርራብና ዝፈጠሮ፡ ፈለጥትና ሓደ ኮይኖም እዮም። ካብ ጀሚላ ንላዕሊ ናይ ትምህርቲ ጉዕዞይ ዝተኻፈሎ የለን። ሕጂ መመረቕታይ ኮይኑ ኣነ ኣብ ሓደ ቦታ ንሳ ኸኣ ኣብ ካልእ ክንውዕል ኣይከኣልን'ዩ። ዋላ'ቶም ፈለጥትናኸ እንታይ ገበሩ ናብዝን ናብትን ዝብሉ! ነታ መመረቕታ ክንምድባ እንከለና'ውን ባዕልና ወጻኢታትና ክንሸፍኖ ብእንኽእል ኢና መዲብና። በተን እንኽእለን ገንዘብ መዲብና ዝገበርናዮ እዩ።

ጀሚላ፥ እታ ብሓደ ዘይንገብራ ትብል ሓሳብ ምስ ኣበገስና፡ እቲ ኻልእ ብድሕሪኡ ዝሰዓበን ዝማዕበለን እዩ። ኩሉ ነገር ከምዚ ገይርና ምስ ወዳእናዮ'ውን እቲ 'ኮንፈክት' እውን ሓደ ንግበሮ ተበሃሂልና - ገይርናዮ። እቲ ኣተሓሳስባ'ዩ ኣብ መወዳእታ፡ ናተይ ከምዚ ክኸውን'ዩ፡ ናይ ኣስካሉ ኸኣ

ከምዚ እናበልና ክንሓስብ ኣይንኽእልን ኢና - ኣብ ኩሉ ነገር ናይ ሓባር ኢና ንሓስብ።

*** ዛንታኹን ዛንታ ዕዉታት እዩ፥ ናብዚ ደረጃ'ዚ ክትበጽሓ ዝለዓለ ኢድ ኣለዎ እትብላአ መን'ዩ፧ እዚ ዓወት'ዚ ንመን መወፈኽናኦ?**

ጀሚላ፥ ብርግጽ ንወለደይ። ምኽንያቱ፡ ንእሽተይ እንከለኹ ኣትሒዞም ጸዕራም፡ ንፍዕቲ፡ ዕውትቲ፡ ንክኸውን ዝመሃሩኒ ንሳቶም'ዮም። ሕማቅ ነጥቢ እንተኣምጺአ ኩሉ ግዜ መግናሕቲ'ሎ፣ ምክትታል ኣሎ፣ ምምሃር ከኣ'ሎ። ኣተዓባብያይ ንፍዕቲ ክኸውን እምበር ካልእ ምርጫ ዝሀብ ኣይነበረን። ቀሲነ ኣብታ ገዛ ክህሉ እንተኾይኑ ንፍዕቲ ክኸውን ነይሩኒ። ሽዑ፥ ንእሽተይ ስለዝኾንኩ ኩሉ'ቲ ትገብሮ ንዕኦም ኢልካ ትገብሮ'ዩ ዝመስለካ። ስለዚ፡ ጽቡቕ ንኽተምጽእ፡ ወለድኻ ከተሐጉስ ክትጽዕር ኣለካ። እዚኣ ወሳኒት መስመር ነይራ። ንፋዕ ተመሃራይ ማለት እንታይ ማለት ምዃኑ ተማሂረ። ዕድመ እናደለብኩ ምስ ከድኩ ኸኣ፡ ኣብ ክፍሊ ንዝሎ ውድድር ክዕወተሉ ከም ዘለኒ ፈሊጠ።

ኣስካሉ፥ ንዓይ ብዙሓት ሰባት'ዮም ዝአውዱኒ። ኣዝዮም ብዙሓት ሰባት'ዮም ሓጊዞምኒ። እዞም ሰባት ግን ነታ ክትብርህ ዝጀመረት ሽምዓ ብርሃና ክትቅጽል ዘኽኣሉዋ እዮም። መጀመርያ ነታ ብርሃን ዝወልዓ ኣባሓጉይ፡ ነደይ ኣቦኣ፡ እዩ። ንሱ ንባዕሉ ኣይተማህረን ግን ኣብ ከባቢኡ ዝዕዘቦም ዝነበረ ዝተማህሩ ሰባት የቖንእዎ ነይሮም። እዛ መረዳእታ እዚኣ፡ ኣብ ደቁ ክርእያ እዩ ጽዒሩ፣ እንተኾነ ደቁ ንሜዳ ምስ ወጹ መሰዋእትን ከቢድ ሰንክልናን ስለ ዘጋጠሞም እቲ ናይ ትምህርቲ ሕልሙ ኣብ ደቁ ክርዮ ኣይከኣለን። ደሓር እቲ ወፍሪ ኣባና፡ ኣብ ደቂ-ደቁ፡ ቀጺሉዎ። ንሱ ከይተማህረ፡ ጽባቐ ትምህርቲ ግን ይረኣዮ ነይሩ። ተማሂርና ኣብ ገለ ደረጃ ክንበጽሓሉ ኩሉ ዝከኣሎ ይገብር ነይሩ። ኣብ መንጉና ዝለዓለ ነጥቢ ንዘምጽአ ንኣብነት ገለ ፍሉይ ህያብ ይገዝኣሉ ነይሩ። ኣዝዩ ከመስግኖ ዝደሊ ንዕኡ እዩ። ንመመረቕታይ ኣብ እርጋኑ እዩ ኣርኪብሉ፣ ሓኪም ኮይነ እንታይ እየ ክገብረሉ ኣይፈልጥን'የ ግን እቲ ውጽኢት ኩሉ ግዜ ናቱ ኮይኑ ክተርፍ'ዩ።

*** እዚ ናይ 'ዓወት' ምሕዝኩት ሓደ ወሳኒ መድረኽ ሰጊሩ ኣሎ። ኣብዚ ዝስዕብ ቀንድን ናይ ስራሕን መድረኽከ እንታይ እዩ ከርእየና?**

ኣስካሉ፥ ኩሉ ግዜ ድሌትና ንፋዓት ሓካይም ምዃን እዩ። ኩሉ ግዜ ርህሩህን ውፉይን ባህርያተይ ክቕጽል እደልዮ እየ። ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ በጺሐ ድማ ኣበርክቶይ ከዕቢ እምነ። ምስ ጀሚላ ውሸጣዊ ሕማማት ክነጽንዕ (specialize) ክንገብር'ዩ መደብና። ምናልባት ሓደ መዓልቲ'ውን ናትና ዓቢ ሆስፒታል ክንምስርት ንኽእል ንኸውን። ሓደ ካብቲ ፈጺምና ኣብ ምልክት ሕቶ ወይ ዋጋ-ዕዳጋ ዘይንኣትወሉ ጉዳይ ግን ንፋዓት ዶክተራት ኮይንና ምቕጻል እዩ። ብርግጽ ጀሚላ ዘይብሉ መጻኢ ኣይስእልን እየ።

ጀሚላ፥ ትምህርቲ ሕክምና ኣብዚ



ዘለናዮ ዘብቅዕ ኣይኮነን። ዕቤትና ክንቅጽሎ እዩ ድሌትና፡ ክንቅጽሎ ኢና ኸኣ። ኣብ መወዳእታ ንፉዓት ዶክተራት ክንከውን፣ ሞያዊ ሓላፍነትና ክንፍጽም፡ ወትሩ ብሓደ ክንህሉ ኢና።

*** ብኸፊ ልዑል ትምህርቲ ሕክምና ንዝቐረበ መንግስቲ ኤርትራ ዘለክን መልእኽቲኸ እንታይ'ዩ?**

ጀሚላ፥ ፈጺሙ ዘይርከብ ዕድል'ዩ። ዋላ ገንዘብ ኣልዩኒ ኣብ ደገ ክመሃር'የ እንተደኣ ኢልካ ኣዝዩ ክቡር'ዩ። እዚ ንሕና ረኺብናዮ ዘለና ዕድል ብዘይ'ቲ ናይ መንግስቲ ጻዕሪን ወፍሪን ብሕልሚ ጥራይ'ዩ ክርከብ ዝከኣል። እቲ ባይታ ተዳልዩ፡ ብነጻ ትምህርቲ ተቐሪቡ፡ ክንነፍዕ ጥራይ ኢና ተሓቲትና። ንሕና'ውን ኣይሓመቕናን ኣብዚ ምብጻሕና ሞሳ ይግብኦ'ዩ።

ኣስካሉ፥ እቲ ዕድል ፍሉይ እዩ። ኣብዚ እቲ ትሕተቶ ሃብታም ወይ ድኻ ምዃን ኣይኮነን - መንፍዓት ኢኻ ትሕተት። ዋላ ኣቦኻ ብዘይካ ዕርፊ ምሓዝ ካልእ ዘይፈልጥ ይኹን፡ ንስኻ እንተነፊዕካ ነቲ ዝለዓለን ዝኸበረን ትምህርቲ ክትመሃሮ ትኽእል ኢኻ። እንተነፊዕካ ትረኽባ፡ እንተሓሚቕካ ኸኣ ናይ ካልኦት ትኸውን እዩ።

*** ዘፈላልየክን ነገር ኣሎዶ?**

ኣስካሉ፥ ኣነ ኣስካሉ፡ ንሳ ጀሚላ ስለዝኾንና ክንመራዓያ ዘይንኽእል ምዃንና ጥራይ።

ጀሚላ፥ ብርግጽ! ካብ ምውህሃድ ዝብገስ ዋላ ኣብ ኣዘራርባና ኮነ ባህርያትና ብዙሕ ተመሳሳልነት ኣማዕቢልና ኢና። ምስ ሓንቲ መማህርትና ኣብ ዘዕልለሉ ዝነበርኩ፡ ንኣብነት፡ ክትሰምዓኒ ጸኒሓ፡ "ኣስካሉ ትዛረቢ ኣለኺ፡" ኢልትኒ፣ ዘፈላልየና ነገር የለን።

ኣብ መወዳእታ፡ ንኸነታት ደቀንስትዮ ሓካይም ዝምልከትን ካልእ ክትብላኦ እትደልያን እንተሎ ዕድል ክህበክን።

ኣስካሉ፥ ዶክተር ምዃን ማለት ሓልዮትካ ንዝደለየ ሕሙም እንታይ ክትገብረሉ ከም ዘለካ ምፍላጥ ማለት እዩ። ንብዙሕ ሰብ ዶክተር ከምዚ ባህርያት (personality) እዩ ዝመስሎ። ከምኡ ግን ኣይኮነን 'ሞያ' እዩ። ዶክተር ምዃን ብግዳማዊ ትርኢት ዝግለጽ ኣይኮነን። ዶክተር ማለት እንታይ ክትገብር ከም ዘለካ ምፍላጥ ማለት እዩ። ኣብ መወዳእታ፡ ዶክተር ከም ሰቡ ምዃኑ ክንርድኦ ጽቡቕ'ዩ። ከም ሰብ ክነብር፡ ክዘናጋዕ፡ ክስሕቕ፡. . . ዝደሊ ምዃኑ ክንፈልጦ የድሊ። ዶክተርነት ስራሕ እምበር ባህሪ ኣይኮነን።

ኣብ ሕቶ ደቀንስትዮ ዶክተራት ዘሎ መረዳእታ ክዛረበሉ ምደለኹ። ዝኾነ ናብ ሆስፒታል ዝመጽእ ሰብ (ኣወዳት ይኹኑ ኣዋልድ) ጋውን ዝተኸድና ኣዋልድ እንተርእዩ፡ 'ሲስተር' እዩ ዝብል። ስተቴስኮፕይ ገይራ፡ ምሉእ ናይ ዶክተር ነገራት እንከለኒ ኳል ብምዃነይ ጥራይ 'ሲስተር' ኢሉ ዝጽውዓካ ብዙሕ'ዩ።

ብግደ ሓቂ ኣብ ስራሕ ልዕሊ ወዲ፡ ጓል ትጥንቀቕ። ኣብዚ እቲ መረዳእታ ክቕየር ኣለዎ። እቲ ተገልጋሊ ንፉዓት፡ ብቑዓት፡ ሓለይቲ፡ ዶክተራት ከም ዘለዋ ክፈልጥ ኣለዎ። እቲ ኣበሃህላ ካብ ዘይምፍላጥ ዝብገስ፡ ዝኾነ ሃሰያ ዘስዕብ'ውን ኣይኹን ከም መረዳእታ ግን ክእለ ኣለዎ። እቲ ባህሊ ዝፈጠሮ ምዃኑ ርዱእ'ዩ። እዚ ነቲ ቃልሲ ደቀንስትዮ ንምዕሩይ መረዳእታ ጌና ከም ዘሎ ዘርኢ ሓደ ኣብነት'ዩ። ነዚ እቶም መማህርትና ከም መስሓቕ እዮም ዝጥቀምሉ፣ 'ሲስተራት!' ኢሎም ይዋዘዩና።

ሓደ መዓልቲ፡ ንሓንቲ ኣደ ኣብ ፐዲያትሪክ ንወዳ ጽቡቕ ገይረ ርእየላ። ኩሉ'ቲ ሓደ ዶክተር ክገብሮ ዘለዎ ገይረሉ። ኩሉ ወዲኣ መድሃኒት ጽሒፈ ምስ ሃብኩዋ፡ "መኣስ ደኣ'የ ናብ ዶክተር ዝኸይድ?" ኢላትኒ። ዓብደልዓዚዝ ዝበሃል መዘናይ ነይሩ ጸዊዐ፡ 'መኣስ'የ ናብ ዶክተር ዝኸይድ ኢላትኒ'ሞ፡' ናባኻ እሰዳ ኣለኹ ኢለዮ። ዋላ ሓንቲ ክብላ ኣይከኣልኩን።

ጀሚላ፥ ንስኻ ዶክተር ኬንካ ምሳኻ ዝተሓጋገዘ ነርስ ምስ ዝህሉ ንዕኡ'ዮም ዶክተር ዝብሉዎ። ካብቲ ንስኻ ትብሎም ንላዕሊ ድማ ንሱ ዝብሎ ክሰምዑ ይደልዩ። ሓንሳብ ሕርቕ ኢልካ፡ "ኣነ'የ ዶክተር ንዓይ ስምዑኒ ትብሎም!"

ሓደ መዓልቲ ሓንቲ ዝሓመመት ኣትያ ተራእያ፣ ካርድ ወጺኡላ፡ መርመራ ገይራ፡ . . . ኣብ መስርሕ ነይራ። ነታ ሓላፊት ነርሳት (headnurse) ጸዊዓ ግን፡ "ኣነ ካብ ዝኣቱ ክልተ መዓልቲ ገይረ ሓኪም ዝበሃል ኣይረኣየንን፡" ኢላታ። እታ ሓላፊት ነርሳት ሕርቕ ኢላ፡ "ኣብዚ ግዛ ይሰራሕ የለን፣ ሕሙም ከይተራእየ ክልተ መዓልቲ ይገብር ኣሎ፡" ኢላ። ኣነ ሰንቢደ፣ መን ሕሙም ምስ በልኩ ቁጽሪ ዓራት ነጊራትኒ ከይደ። ሸዑ ተገሪመ፡ "ምሽ ርእየኪ፡ ሓቲተኪ፡ መርሚረኪ፡ ደም ተወሲዱኪ፡" ኢለያ።

"እሞ ኣነ ሓኪም ኣይመጻንን፡ ኣይተራኣኹን፡" ኢላታ። እዚ መረዳእታ'ዚ ክቕየር ኣለዎ። ምናልባት ከም ዓቢ ነገር ስለዝረኣናዮ ኣይኮነን፣ ግን እቲ መረዳእታ ኣብ ውሽጥኻ ዝፈጥሮ ኣሉታዊ ስምዒት ኣሎ።

ነዚ ቃለ-መጠይቕ'ዚ ክንገብር ፍቓደኛታት ዝኾንና ዶክተራት ኮይንና ኢልና ዘይኮነስ ብሓፈሻ ንመንእሰያት፡ ብፍላይ ከኣ ንደቀንስትዮ ኣርኣያ ክንከውን ብዝብል መረዳእታ'ዩ። ቅድሚና ካብ ዝነበሩ ንኣብነት፡ ብገምጋም ዓመታዊ ካብ ዝምረቑ 40 ወይ 50 ዶክተራት፡ ኣርባዕተ ወይ ሓሙሽተ ደቀንስትዮ ጥራይ እየን ነይረን። ኣባና ግን እቲ ቁጽሪ ዳርጋ ፍርቂ-ፍርቂ እዩ ነይሩ። እዚ ከም ኣሃዝ ጥራይ ዘይኮነ፡ ከም ዓወት ደቀንስትዮ ዝርአ እዩ። ዓሚ ንኣብነት፡ ካብ 47 ተመረቕቲ ሸዱሽተ ኣዋልድ ነይረን። ሎሚ ዓመት ግን 16 ካብ 32። እዚ ኸኣ ብኣሃዝ ጥራይ ዘይኮነ ብብቕዓት'ውን ማዕረ ኢና ነይርና።

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ዓርኪ "ከም ሳዕሪ ጸናዕቲ"

ኮ/ል ኪዳን እንድርያስ (ባንተ)

ኣብ ሓደ ኣርእስቲ ብውሕዱ ክልተ ዘይጋጠሙ ርእይቶታት ክህልዉ ኣድማዒ ሓቂ'ዩ፡፡ ከም'ዚ ስለዝኾነ ከኣ'ዩ ዋላ'ቶም "ብሓደ ኣካል ሓደ ኣምሳል" ዝምስሉ መበልዕትን መሳትይትን ትኽትንፋስ ኣዕሩኽ'ውን ኣብ ሓደ ኣርእስቲ ዝተፈላለየ ርእይቶ ክህልዎም ባህርያዊ ዝኸውንን ዘየገርምን፡፡ እቲ ናይ ብሓቂ ዕርክነት ዝበሃል ከኣ ኣብ'ዚ ምስጢር'ዚ እዩ ዘሎ፡፡ ፍልልያትካ ብዘየገድስ ቀጻልነት ዕርክነትካ ምውሓስን ምርግጋጽን - ምኽኣል ፡፡

ደቂ ሰብ ብሰሩ መሰረቱ ማሕበራዊ ጠባይ እዩ ዘለዎም፡፡ "ብስር መሰረቱ" ኑቲ ክየገለጽ ዝድለ ዘሎ ኣምር ብዘዋብን ብምልኣትን ዝገልጽ ቃል እዩ፡፡ ምኽንያቱ ዝኾነ ፍጡር እንተላይ ሰብ "በይኑ" ህላወ ስለዘይብሉን ክሕሰብ'ውን ስለዘይከኣልን፡፡ ናይ ዘርእን ደምን ዝምድናታት ኣዝዮም ኣገደስቲ ዝኾኑ ንውሑስ ህላወ ሰባት ጥራይ ኣይኮነን ንመንነት ናይ'ቶም ሰዋንጠራት ዝበሃሉ ውልቀ ሰባት'ውን እንተኾነ መተካእታ ስለዘይብሎም'ውን ድኣ'እምበር፡፡ ምስ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ዝህልዉና ጥቡቓት ዝምድናታት ብባህሪኦም ፍሉያት መንነትና ኣብ ምርጋጽ ወሰንቲን እዮም ኣብ መውጻኢታ ብዘይ ዜግነት ክንነር ስለዘይከኣል፡፡ እንዝምስርቶም ዕርክነታት ግን ብፍላይ ኣብ'ቶም ቅርጺሰብነትና ኣብ ምኽሳኻስ ናይ ዕምርና ኣገደስቲ ግዘያት፡ - ምጅማር ኩትትናን ምእታው ናብ ማእከላይ ዕድመን - ዝጻወትዎ ተራን ዝህልዎም ግደን ሚዛኖም ዓቢ እዩ፡፡ ነዚ መሰረት ብምግባር ከኣ እዩ ዝማዝን ሰብ ምስናይ ትውልዲ ሓው ብምንጽጻር ዘይኮኑ ምስ መኻይዱን ኣዕሩኽቱን ብምዝማድ ዝርአ "መን ምኳንካ ክፈልጥ ምስ መን ከም ትኸይድ ንገረኒ" ዝብል ናይ ትግርኛ ምስላ ኸኣ ነዚ ዝጥቀስ ዘሎ ሓሳብ ብምልኣት ይገልጽ፡፡ ሰባት ምስ መን ይተዓራረኹ ጥራይ ዘይኮነ ግን ንዝምስርትዎ ዕርክነት ክሳብ ክንደይ ይከናኸንዎን ይጋሰይዎን ምርኣይ'ውን ሓቢሩ ዝኸይድ'ዩ፡፡ ናይ እምነቶምን ተኣማንነቶምን መርኣያ ስለዝኾኑ፡፡

እንዝምስርቶም ዕርክነታት ኣብ ምህናጽና ዝህልዎም ዓቢ እጃም ብዘተፈላለየ መንገድን ኣብ ዝተፈላለየ ናይ ዕምርና ግዜን ክንገልጾ ንኽእል ኢና፡፡ እቲ ዝዓበየን ኣድማሳውን ጽልዋ ዓርኩ-ማዛና ግን ብፍላይ እቲ ኣብ ዓመታት ኩትትና ኣጸቢቑ ዝዋዘድን ዝነጸብረቕን ኢዩ፡፡ ናይ ጉያን ዝላን ናይ ሃወኽን ተርባጽን ናይ "ልቢ ኀጠዘ ኣብ ደረቱ" ግዜን ብምኳኑ ብሶካና ከተኮኻኽልን ልጓምና ከተርርን ዝሕግዙ እሙናት የዕሩኽ ልዕሊ ዝኾነ ግዜ የድልዩና፡፡ ንዕርክነትን ምሕዝነትን ኣብ ህልዋት ሰባት ጥራይ ምድራቱ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን ዋላ ዝዓበየ ግደ ዝጻወት ንሱ እንተኾነ፡፡ ምኽንያቱ ሓደ ሰብ ካብ ዝሓለፉ ኣሸሓት ዓመታት ምስ ዝነበሩ ብታሪኽ ዝፈለጥም ጸሓፍቲ፡ ደረስቲ፡ ተዋሳእቲ፡ ስኣልቲ፡ ደረፍቲ ወዘተ... እውን ዕርክነት ክምስርት ስለዝኽእል፡፡ ናይ ምንባብን ታሪኽ ምጽናዕን ሓደ ዓቢ ረብሓ ከኣ እዚ ኢዩ፡፡ ምስ ዝሓለፉ ኣቡሓጎታትካ ተራኺብካ እትተዓራረኾሉን ኢሂን ምሂን ትባሃለሉን እንኮ መንገዲ ንሱ ጥራይ ስለዝኾነ፡፡

ንመን ንዝረብ? ንመን ንሰምዕ? እንታይ ኢዩ እቲ ብልክዕ ዘገድሰና ነጥቢ? ወዘተ... ኣብ ዝበሉ ሕቶታት ኢዩ ዘሎ እቲ መፍትሕ፡፡ ልዑል ብቕዓት ኣብ ኣተሓሳስባን ኣተኣላልያን ቀጻልነትን ዓርኪ-ማዛና ከኣ ወሳኒ ኢዩ፡፡ ሓደ ሓደ ግዜ ካብ ምስ ትኽትንፋስ ኣዕርኽትና ምስዘይንፈልጦም ኢጋይሽ ብቅንዕናን ብኸፉት ልብን እንዛረበሉ እዋናት ይሃሉ እምበር፡ ደረጃ ሚዛንን ኣገዳስነትን ናይ እንልዕሎም ጉዳያት ዝተፈልዩ ኢያም፡፡ ምኽንያቱ እቲ ምስ ኣዕርኽትና እንዛረቦም ነልዕሎም ጉዳያት ንዋሕ ብዘይወዳ ዝጸንሕን ኣብ ጽልዋ ዕርክነትና ዘለዎ ሰምብራት ቀጻሊ ስለዝኾነን ኣብ ዘረባና ጉርደ-ምርድን ገፈል-መፈልን ከይንሕውስ ኣዚና ኢና ንጥንቀቕ፡፡ ዓርኪ "እቲ ካልእ ትንፋስ" ተባሂሉ ይግለጽ ኢዩ፡፡ ካብ'ዚ ከይኮነ ኣይተርፍን ርግኦ ክንብል ኣጉዳሲ ኣብ ዝኾኑ ዘረጋግኡ ክንኣንዎን ኣብ ዝድለዩሉ ህሞት ከኣ ዘኦምን "ምስልና" እንብሎ ዓርኪ ዘድልየና፡፡ እቲ ልዕሊ ኩሉ ዘገድስ ግን ፍልልያትን ሓደጋትን ናይ ኣረኣእያ ኣብ ዝህልወሉ፡ መልሰዕንጋለ ዝሀበና ከም ናይ መኪራ (ቤተ-ፈተና) ባይታ ዝኾኑናን ኣብ ናይ ፈተናን መተዓዘዚበን ግዜ ብዘይኣሰምባድን ናብ ሕዱር ዝቕየር በሰላን ተናጊፍና ንኽንወጽኦ ዘይተቐጠበ ሓገዞም ዘበርክቱ ኣብ ግዜ ፍሳሃናን ደስታናን ምሳና ዝኾኑን ኣብ ግዜ ሓዘና ካብና ዘይፍለዩን "በይኑ ዝበልዐ በይኑ'መውት" ከምዝበሃል በይንና እንበልዖን እንሰትዮን ስሚን መርዝን ኮይኑ ከይልክመና፡ መበልዕትን መሳትይትን "ምስ ህዝበኻ መዓት ዳርጋ ግዓት" ስለዝኾኑ'ውን ኣብ ግዜ ጸገም መመራኸብትን ሕጊግ መባህልትን ኣዕሩኽ የድልዩና፡፡

በቲ ሓደ ግልባጥን ኣባህራርን ገጹ ኣብ'ዛ ቀናኣትን ተተናኾልትን ዝመልእዋ ዓለም "ምናልባት መፍለስ ናብ ገረብ ከይድይብ ............": ንዕርክነትና ብቐጻልን ብዕቱብን ክንገምግሞን ክንክልሶን ኣገዳሲ ኢዩ፡፡ እናተወራረሰ ዝመጽና ልቦና ከምዝገልጾ፡ ዓርኪ ዝበሃል እቲ ከይተሓተ ዝሁብ፡ ዝርድኣካ ወይ ንክርድኣካ ዝፍትን፡ ዓዲ ዘጽንሕ፡ መኣድኻ ዝዕዘበን ግራውትኻ ዝኾልልን፡ እናተሓመኻ ዘጽቅጥ፡ "ዘረባ ሰለስተ ዘርኢ መሬት" ምኳኑ ተረዲኡ ዘረባ ዘይደግም፡ ክትሰምዖም

ባህ ዘይብሉኻ'ውን ይኸውን፡ ከተምልጠሉም ዝደት'ኽእል ሓቅታት ብዘይሕተበአበአ ዝሕተበረ፡ በንጻሩ ከኣ ንእዋኑ ብሓንስ ዘሰራስሩኻ፡ ንሓዋሩ ግን ዘይሓዊ ቁስሊ ከስዕቡ ዝኽእሉን ምስልኻ ዘድውትን ጉዳያት ብጋህዲ ዝሕተበረ፡ ስውሃትን ሓልዮትን ብዝጸ ዝህቡ እዚ ኣዝዩ ኣጉዳስን ብዋጋ ዘይትመንን ሰብኣዊ ምትእስሳር (ዕርክነት) ትከር ሓለዋ ዘድልዮ ምዃኑ፡ ቁሩዕን ሓቐኛን ግንዛበን ዓሚቕ መረዳእታ ዘለዎን ወዘተ... ክኸውን ይድሉ፡፡

ኣብ ሰብኣዊ ዝምድናታት እቲ ዝዓበየ ቦታ ዝሕዝን ብቀዳመንት ዝሰራዕን ናይ ወለዲ ብፍላይ ከኣ ናይ ወላዲትን ናእሽቱ ደቃን ዝምድና ኢዩ፡፡ መን ኣሎ ብዘዕባዚ ነጥቢ'ዚ ዝጠራጠርን ዘይሰማማዕን? ዋላ'ዚ ዝምድና'ዚ ዕላምኡ ብልክዕ ክወቕዕ ግን፡ ንረዳኣዮ ኣይንረዳኣዮ ዕርክነት ይሕወሶ ኢዩ፡፡ ካብ ኣብራኽካ ምስ ዝወጹ ደቅኻ ትምስርቶም ዕርክነታት፡ ብ'ድካ'ቲ ከምወላዲ ንምዕባዮም ዘለካ ሓላፍነት ከም ነጻን ኑብሶም ዝኽእሉ ሰባትን ንምግባሮም ዝሎ ዓቢ ዕላማ'ውን ዒላምኡ ንኽወቕዕ ዓቢ ኣበርክቶ ስለዘለዎ ኣዚዩ ኣገዳሲ'ዩ፡፡

ንክልተ ብምስሊ "ዕርክነት" ዝምስሉ መደናገርቲ ዝምድናታት ካብቶም ንጹሃትን ሓቐኛታትን ዕርክነታት ምፍላዮም ኣዝዩ ኣገዳሲ ኢዩ፡፡ እቲ ቀዳማይ ዕርክነት መሰረቱ ፍስሃን ደስታትን፡ እቲ ካልኣይ ከኣ "ናይ ሊቓሕ በሶ" ምድልላይን ረብሓን፡፡ እዞም ካብ ጸቢብ ኣጠማምታትን ነገራዊ ረብሓን "ዕርክነት" ዝጉልበቱ ዝምድናታት እቲ ዝተበገሱሉ ተደላይታት ምስ ተወድአ ዝበቅዑ ኢዮም፡፡ እቲ ናይ ብሓቂ ዕርክነት ግን ቀጻሊ ኢዩ፡ ምኽንያቱ ኣብ "ጸቡቕ" ዝተሰረተ ስለዝኾነ፡ ብኻልእ ኣበሃህላ እቲ ንዓኻ እትብህጎን እትደልዮን ጸቡቕ ንዓርክኻ'ውን ስለትምኖየሉን ንክረኽቦ ዘኽኣለካ ስለትበርክትን፡፡ እዚ ዕርክነት'ዚ "ፍጹምን መንቅብ ኣልቦን" ተባሂሉ ይግለጽ፡ ምኽንያቱ ዕላማ ናይ ከም'ዚ ዓይነት ዝምድና፡ እቲ ዝምድና ንባዕሉን ከም ባህርያዊ ወጺኢቱ ሰዓቡ ዝመጽእ ቅርዑይ ምትሕልላይን ምድምማዕን ድኣ እምበር ኣብ ላዕሊ ከም ዝተጠቕሰ ንዕርክነት ከም መሳርሕን መጋበርያን ናብ ካልእ ክበጽሕ ዝድለ ዕላማ ዝጥምት ስለዘይኮነ፡፡

ዓርኪ "እቲ ካልእ ኑበሲ" ክብሃል ከሎ፡ እቲ ንዓኻ እትደልዮን እትብህጎን ጸቡቕ ጥራይ ዘይኮነ "ኑበሱ-በቓዕኑት"፡ እውን ኣብ ዓርክኻ ብምልኣት ክህሉ ዕላማኻ ብምዃኑን ስለትጽዕረሉን ኢዩ፡፡ ምሉእ ኑበሱምኽኣልን ምኽንኻቱን ንውልቀ ሞራላዊ ኣኳይዳ ኣዝዩ ኣገዳሲ ኢዩ፡፡ ከም ወጽኢቱ ከኣ እቲ ሰብ (ዓርክኻ) ብዮኤመውኑትን ልቦናን ክመላለሰን ክዋሳእን፡ ንቑንዖት ነገራት ብኸመይ ይመርጾምን የተግብሮምን ፈላጥ ውሳኔ ንኽወስድን የኽእሎ፡፡ ከም ሓደ ኣብ ማሕበራዊ ህላወ እትነብር ፍጡር፡ ኩሉ ግዜን ኣብ ዝኾነ ቦታን ንነገራት በቲ ቅኑዕ ኩርንዖም ጠሚትካ ንኣዕሩኽትኻ ጥራይ ዘይኮነ ነቲ ሕብረተሰብ ብሙሉኡ ጸቡቕ ትምነን ትገብርን፡፡ እዝን ወደኸምዝን ከኣ ኢዩ ገጸበረኽት ናይ ብጹን ብቐንዕናን ዝምስረት ፍሉይ ዕርክነት፡፡

ዕርክነት ብባህሪኡ ዱሩትን ኣይሀዕበኡ ናብ ኣዝዮም ውሑዳት ሰባት ዘሕጸረን ኢዩ፡፡ ከም'ዚ ምስ ዝኾውን ከኣ ኢዩ ውሕስነቱ ተኣማንነቱን ኣቓልቦኡን ውሑስ ዝኾውንን ነቕ-ነቕ ዘይብልን፡፡ ዕርክነትካ ማዕረ ዝተዘርጋሓሉን ዝበዝሓሉን መጠን ሚዛኑ እንዳፈኸሰን እናተጀሊሐን ከምዝኸይድ'ውን ዘይምዝንጋዕ፡፡ ስለ'ዚ "ጸቡቕ መዓልካ" ምስ ኩሉ ኣገዳሲ'ኳ እንተኾነ "ኩሉ ዝዓርኩ ዓርኪ የብሉን" ዝበሃል በሂል ምህላው ከኣ ምዝኽኻር ዘድልዮ ኢዩ፡፡ ዕርክነትካ ውሑስ ንምግባሩን ካብ ዘየድሊ ፈተና ንምድሓኑን ከኣ ብበቂ ምሓዙን ምስ "ሳዕሪ ጸናዕቲ" ምንጽጻሩን ኣገዳሲ ኢዩ፡፡

መወከሲ መጽሓፍ፡- The Heart of Things



# ኣብ ሓዳር ዘጋጥም ዘይምጥዕዓም

ብዮሴፍ ሃይለማርያም

ኣብ ውሽጢ ስድራቤት ዝርአ ጭንቀት ሓደ ካብ ማሕበራዊ ጸገማት'ዩ። ነታ ስድራ ሰላም ከሊኡ ድማ ኣብ ቀጻሊ ናዕብን ዕግርግርን ይሸማ። ኣባላታ ግዳይ ዘይተደልየ ጸገምን ዕግርግርን ይኾኑ። ኣብ ውሽጢ ስድራቤት ዘጋጥም ጭንቀት ብቐንዱ ብዘይ ምርድዳእ ኣቦን ኣደን ዝፍጠር'ዩ። እቲ ምንታይ፡ ምርድዳእ ኣቦን ኣደን ኣብ ዘለዎ ስድራቤት፡ እዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ ጭንቀት ቦታ ስለዘይርክቦ፡ ኣባላት'ታ ስድራ ብፍቕሪን ሕውነትን እናተኹብበሩ'ዮም ዝዓብዩ።

ዝኾነ ሰብ ኣብ ጉዕዞ ሂወቱ ጸገማት ክጋጥምዎ ተፈጥሮኣዊ መስርሕ'ዩ። ነዞም ጸገማት እዚኣቶም ክሰዕረሉን ናብ ረብሓኡ ክቕይረሉን ዝኽእል ውሽጣዊ ሓይሊ ስለዘውን ድማ፡ ብጸገማቱ ክድሃል ኣይግባእን። ፊት ንፊት ገጢሙ ክዕወተሉ ጥራይ'ዩ ዘለዎ። ካብ ጸገማትካ ክትሃድም ምፍታን (ዘይምግጣም) ግና ሳዕቤኑ ከቢድ፡ ተሳዓሪ መንፈስ ከምዘህልወካ ዝገብር ስለዝኾነ ያዕ ምባሉ።

በዚ መንጽር፡ ዝተመርዓው ሰባት'ውን ኣብ ሓዳሮም ጸገማት ከጋጥሞም ንቡር ምዃኑ ክፈልጡ ጽቡቕ'ዩ። ምኽንያቱ፡ ምስ እተፍቅሮ ሰብ ሓዳር ገይርካ ማለት ኣብ ጉዕዞኻ ምስ መጻምድኻ ኣይትጓራፈጥን ኣይትኳራረን ማለት ስለዘይኮነ። ክትነሃሃርን ክትጋጮን ንቡር ምዃኑ ፈሊጥካ ነቶም ጸገማት ብዝግባእ ክትኣልዮምን መፍትሒ ክትረኽበሎምን'ዩ ዘለካ። ነቶም ብብግዜኡ ዝመጹኻ ብድሆታት ምስ መጻምድኻ ኰይንካ ብናይ ሓባር ምርድዳእን ምትሕልላይን ምግጣም፡ ነቲ ሰብኣይ ይኹን ናታ ሰበይቲ፡ ኣብ ሂወት ኣገዳሲ ተመክሮ ዘቕስሞም'ዩ።

ኣብ መንጎ መጻምዲ ዘጋጥሙ ብድሆታት ሓደ ዓይነት ኣይኮኑን። ስለዝኾነ ገሊኦም መጻምዲ በቲ ዘጋጥሞ ጸገም፡ ዓቕሎም ከጽብበ፡ ተስፋ ክቖርጹን ክሳብ ክጻወርዎ ዘይክእሉ ጥርዚ ጭንቀት ክበጽሑን ይርአ'ዩ። ብሓዳሮም ክጣዓሱን ክሳብ ኣብ ሓዳሮም ክቕጽሉ ዘለዎም ድሌት ኣብ ምልክት ሕቶ ከእትውዎን ከኣ ይኽእሉ።

ኣብ ሓዳር ዝርአ ጭንቀት (Marital distress) ብቐሊሉ መዕለቢ ኣይርከብን'ዩ። ዝበዝሕ ግዜ ድማ ካብ ሕማቕ ናብ ዝኸፍአ እናማዕበለ ክኸይድ'ዩ ዝርአ። ዝግባእ ኣልያን ምኽሪን እንተረኺቡ ግን፡ እቲ ሓዳር ካብቲ ዝነበሮ ጭንቀት ወጺኡ ናብ ዕግበትን ህድኣትን ዝመልአ ሂወት ክምለስ ይኽእል። እዚ ዓይነት ለውጢ፡ እቶም መጻምዲ ኣብ ጉዕዞኦም እንከለው ባዕሎም ክገብርዎ ይኽእል'ዮም። ዝበዝሕ ግዜ ግን ጸገማት ሓዳር ብሓገዝ ሰብ ሞያ ወይ ተመኩሮ ብዘለዎም ኣብነታውያን ሰባት'ዩ ዝስተኻኸል።

ካብ ዓርክኻ ሓገዝ ወይ ምኽሪ ክም ዘድልየካ እትፈልጠሉ ግዜ ግን መዓስ'ዩ? መልሲ ዘድልዮ ኣገዳሲ ሕቶ'ዩ። ነዚ ሕቶ'ዚ ክትምልስ፡ ቅድም ብርታዐ ናይ'ቲ ኣጋጢሙካ ዘሎ ጸገም ክትግንዘቦ ኣለካ። ኣብዛ ዓለም ፍጹም ሓዳር ዘለዎም መጻምድቲ የለውን - ትዕበ ትንኣስ ኣብ ሓዳሩ ጸገማትን ጭንቀትን ዘይብሉ መጻምዲ የለን። ስለዚ፡ ዳርጋ ነፍሲ-ወከፍ መጻምዲ ብዛዕባ ሓዳሮም ካብ ገለ ሰባት ሓገዝ ወይ ምኽሪ ክረኽቡ ከምዝኽእሉ ምርዳእ ጽቡቕ'ዩ። ንኣብነት፡ ካብ ክኢላታት ማሕበራዊ መነባብሮ፡ ካብ ኣብነታውያን መጻምዲ፡ ካብ ወለድኻ፡ ብውልቅኻ መጻሕፍቲ ብምንባብን ወዘተ ኣብ ሓዳርካ ንዘለካ ጭንቀት እተወግደሉ ምኽሪን ሓገዝን ክትረክብ ትኽእል። ካብ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ሰባት እትረኽቦ ምኽሪ፡ ኩነታት ሓዳርካ ንምምሕያሽ ስለዝኾኑ ብዕትብቱነት ርኣዮም። ዋላ ዝሓሸ ሰላምን ፍቕሪን ዘለዎ ሓዳር ይሃሉኻ፡ ብዛዕባ ሓዳር ተወሳኺ ምኽሪ ወይ ሓገዝ እትረኽበሉ መገዲ ሃሰው ምባል ንዝምድናኻ መሊሱ'ዩ ዘደልድሎ።

ኣብ ሓዳርካ ናይ ጭንቀት ተመኩሮ ምሕላፍ፡ ካብቲ ነፈሲ-ወከፍ መጻምዲ ኣብ መዓልታዊ ጉዕዞ ሓዳሮም ዘሕልፍዎ ናይ ላዕሊን ታሕቲን ጸገማት ዝተፈልየ'ዩ። ኣብ ሓዳሮም ጭንቀት ዘለዎም መጻምዲ ፍልይ ዝበለ ምልክታት ክትዕዘበሎም ትኽእል ኢኻ። ንኣብነት፡ ብዛዕባ ሓዳሮም ዕግበት ኣይህልዎምን፣ ኣብ ዝምድናኦም ዝፈጥረሎም ተስፋ ምቑራጽ ቀልጢፉ ኣይከደሎምን - ብቐጻሊ የሰንዮም፣ ሓያል ረጽሚ (ናይ ቃላት ምምልላስን ምግቡዕባዕን) ዘለዎም፣ ቀጻሊ ባእሲ ዘዘውትሩ ወዘተ ምጥቃስ ይከኣል። ኣብ ሓዳሮም ጭንቀት ዘለዎም ገሊኦም መጻምዲ ድማ፡ ብውሽጦም ፍጹም ዝተባተኸ ስምዒት ስለዝህልዎም ኣይባእሱን ግና ብቐጻሊ ጓዕሳም ባህሪ የንጸባርቑ። ኣብ ንሓድሕዶም ጽቡቕ ምግባር ደው የብሉ፣ ምብህሃል የቋርጹ፣ ነገራቶም ድማ ካብ ሕማቕ ናብ ዝበኣሰ ይኸዱ። ብዘይካ'ዚ፡ ብቐጻሊ ፍታሕ ዘይረኽቡ ክርክራትን መጉተን ምዝውታር፡ ጽቡቕ ስምዒት ምጥፋእ፡ ምሕዝነትን ተደላይነትን ምኽሳር ከምኡ'ውን ምስ መጻምድኻ ጾታዊ ርክብ ዘይምዝውታር፡ ገለ ካብቶም ሓደ ሓዳር ኣብ ጭንቀት ከምዘሎ ዝሕብሩ ምልክታት'ዮም። ንመጻምድኻ ምንሻው፡

ዘይምክብባር፡ ምንዓቕ፡ ምድሕርሓር (ሓላፍነት ዘይምውሳድ)፡ ጎነጽን ምሉእ ምትእስሳር ምቁራጽን'ውን፡ ሓዳር ኣብ ጸገምን ንፍትሕ ኣብ ተኣፋፊ ደረጃን ምህላዉ ዝሕብሩ'ዮም።

ገለ ግዜ ኣብ ሓዳር ዝርኣዩ ጸገማት ጠንቆም እቶም ኣብ ዝምድናታት መጻምዲ ዝርኣዩ ከም ናይ ምብህሃል፡ ኣፈታትሓ ጸገማት፡ ምጉት፡ ፍትወትን ጾታዊ ርክብን ሽግራት'ዮም። እዞም ሽግራት እዚኣቶም ድማ ዝበዝሕ ግዜ ቡቶም መጻምዲ ብቐሊል ነገር ዝብገሱ'ዮም። ንኣብነት፡ ምስ መጻምድኻ ብኸመይ ከም ትበሃሃልን ትተሓጋገዙን፡ ከምኡ'ውን ርዝነትን ትርጉምን ሓዳር (መጻምዲ) እንታይ ምዃኑ ብዕምቀት ካብ ዘይምፍላጥን ምስ መጻምድኻ ኣብ ዘይተደልየ ክርክርን ባእስን ክትኣቱ ትኽእል ኢኻ። እዚ ቅልጡፍ መፍትሒ እንተዘይረኺቡ፡ ምስ ግዜ ኣብቶም መጻምዲ ጭንቀትን ሓድሕዳዊ ዘይምጽውዋርን ከስዕብ ይኽእል።

ካልእ ግዜ'ውን መጻምዲ ንቑሩብ እዋን ጽቡቕ ክገብሩ ይጸንሑ'ሞ - ብፍላይ ኣብቲ ናይ መጀመርያ ደረጃ ፍቕሮም - ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ግና ኣብ ጉዕዞ ሓዳሮም ከጋጥም ንዝኽእል ጸገማት ወይ ብድሆታት ድሉዋይ ብዘይምዃኖም ግዳይ ጭንቀት ይኾኑ። መጽናዕትታት ከም ዘመልክትዎ፡ መጻምዲ ኣብ ናይ መጀመርያ ሓዳሮም ብዛዕባ ተኽእሎ ጸገማት ሓዳርን ፍትሕን ዝልዕሉ እንተድኣ ኲይኖም፡ እቲ ወጥሪ ቁልዑ ክወልዱ ኣብ ዝጅምርሉን ደቆም ኣብ ኩትትና ደረጃ ኣብ ዝበጽሕሉን ግዜ ክይተረፈ ክምዝቕጽል'ዩ። እዚ ከኣ ኣብ ፍቕሪን ምርድዳእን ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ምክብባር ዘይተሰረተ ሓዳር ውዒሉ ሓዲሩ ጠንቂ ጭንቀትን ውድቀትን ክኸውን ከምዝኽእል ዝሕብር'ዩ። ኣብ ካልእ ግዜ'ውን ኣብ ሓዳር ዘጋጥሙ ጸገማት ብቐጥታ ውጽኢት ውልቃዊ ጸገማት መጻምዲ ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም። ከም ኣብነት፡ ኣብ መንጎ መጻምዲ ዓመጽ ምስ ዝህሉ ኣብ ሓዳር ጸገም ክፈጥር'ዩ። ከምኡ'ውን ሓዳር ብጽቡቕ ክጉዓዝጸኒሑ፡ ሓደ ግዜ ካብ ሓዳር ወጻኢ ሓደ ጉዳይ ምስ ዘጋጥም፡ ኑቶም መጻምዲ ኣብ ናይ ሓዳር ሽግር ከእትዎም ይኽእል'ዩ። ስለዚ፡ መጻምዲ ኣብ ሓዳሮም ካብ ጭንቀት ሓራ ክወጹ እንተድኣ ኲይኖም፡ ውልቃዊ ጠባዮምን ባህሪኦምን ምስ መጻምዶም ከምዝሽይድ ገይሮም ክሰርዕዎ ይግባእ።

ኣብ ሓዳር ዘጋጥም ጭንቀት (Marital distress) ኣብቶም መጻምዲ ዘለዎ ጽልዋ ሓያል'ዩ። ዝበዝሕ ግዜ ድማ ናብ ዓቢ ሓዘን፡ ምሽጋር፡ ቀጻሊ ባእሲን ከም ጾቕጢ ዝኣመሰሉ ጸገማትን የኸትል። እንተነዊሑ ድማ ኣብ'ቶም መጻምዲ ክሳብ ቀጥታዊ ኣካላዊ ጽልዋ የስዕብ። እቲ ግርጭት ምስ ዝሕይል'ውን፡ ኣብ ቤተሰብ መጻምዲ ኩተረፈ ጽልዋ የሕድር። ኑቶም ጭንቀት ኣብ ዘለዎ ሓዳር ዝዓብዩ ቈልዑ ድማ ኣብ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸቕጢን ካልእ ማሕበራዊ ሽግርን የውድቖም። ኣብ ሓዳር ሓንሳብ ጭንቀት እንተድኣ ኣጋጢሙ፡ ኣብ ሂወት'ቶም መጻምዲ ጀሚሩ ዝነበረ ዕብየት ከምዘንቀልቁል ስለዘገብሮ፡ ልቅጡፍ ፍወሳ እንተዘይረኺቡ ኣብ መወዳእታ ክሳብ ምፍልላይ ወይ ፍትሕ ከኣ የስዕበሎም።



**ሓገዝቲ ሓሳባት**

ኣብ ሓዳሮም ፍጹማት ኲይኖም ዝጅምሩ መጻምዲ የለዉን። ምኽንያቱ፡ ሓዳር ኣብ ብዙሓት ክእለታትን ተመኩሮታትን'ዩ ዝምርኰስ። ንገዛእ ርእስኻ ኩተረድእ ምኽኣል፡ ንመጻምድኻ ክትርድኦ ምኽኣል፡ ኣብ ጉዕዞ ጽቡቕ ገይርካ ምቕላስ፡ ንዘጋጥሙኻ እንተታት ወትሩ ድሉው ስነ-ኣእምሮኣዊ ኣቓውማ ምስራጽ፡ ጸገማት ክትፈትሕ ምኽኣል. . . ገለ ካብቶም ኣብ ሓዳር ተመኩሮ ክትድብን ዝገጥሙኻ ጭንቀት ክትፈትሕን ዘኽእሉኻ ነጥብታት'ዮም። ገለ እዋን፡ ምስ ስድራቤትና ክንዓቢ እንከለና እንመሃሮም ኣገባባት፡ ኣብ ሓዳርና'ውን ክነዘውትሮ ንደሊ ኢና። እዞም ዝዓበናሎም ኣገባባት (ባህሪያት) ግና ኣብ ልዕሊ መጻምዲና ኣብ እነንጸባርቐሉ ግዜ፡ ዘይውጽኢታውያን ክኾኑ ይኽእል'ዮም። ኣብ ዘይምርድዳእን ባእሲን'ውን የእትዉና። ስለዚ፡ ኣብ ልዕሊ ሓዳርካ ውልቃዊ ባህሪያትካ ምንጽብራቕ ፍጹም ክኸውን ዘይግብኦ'ዩ።

ኣብ ሓዳር ዘጋጥሙ ጸገማት ክፍወሱ እንተድኣ ኲይኖም፡ ኑቶም ኣብ ሓዳር ከስርሑና ዘኽእሉ ክእለታት ክንሃንጾም'ዩ ዘለና። ንኣብነት፡ ንምብህሃልን ጸገማት ንምፍታሕን ምምሃር የድሊ። ምስ መጻምድኻ ሃሲያ ከይተሰዓዓብካ ብኸመይ ክትቀያየቕ ትኽእል'ውን ንባዕሉ ተመኩሮ ዘድሊዮ'ዩ። ክልቲኦም መጻምዲ ናይ ምብህሃል መደረኽ ፈጢሮም ብዛዕባ ጸገማት ሓደ ብሓደ ክዘራረቡን ፍታሕ ክረኽቡን ኣለዎም። ጸገማቶም ክውሕጦም ክፈቕድሉ ኣይግባእን። በዓል ሞያ ምውካስ'ውን ንዘየረዳድኣካ ነጥብታት መፍትሒ ክትረኽበሉ ዝሕግዝ'ዩ።

## ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚኪኤል ጸጋይ

# ንጽህና ናይ'ቲ ሓደ መጻምድቲ'ውን ይምዘን'ዩ

ዝሙት ኣብ መንጎ ክልተ ሰብ ሓዳር ዝርአ ገበን ኮይኑ ብቑዳምነት ድማ ካብ ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ወይ ድማ ካብ ንሃገርን መንግስትን ብቑዳምነት ኑቲ ኣብ ሓዳር ወይ መርዓ ዝርከብ ሰብ ወይ ስድራቤት ዝያዳ ዝጎድእ ወይ ዝትንክፍ'ዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ድማ ሽሕኳ ዝሙት ብገበናዊ ሕግና ዘቕጽዕ ኮይኑ እንተተጻሕፈ፣ ቤት ፍርዲ ዝሙት ንዝፈጸመ ክቐጽዕ ወይ ከይቀጽዕ ወይ ድማ እንተቐጽዐ ኑቲ መቕጻዕቲ ከኣብድ ወይ ከየኣብድ፣ ንተግባር ናይቲ ተኸሳሲ መጻምድቲ ጥራይ ዘይኮነ ንተግባር ናይቲ ከሳሲ መጻምድቲ'ውን ኣብ ግምት ኣናእእተወ'ዩ ኣብ ፍርዲ ዝበጽሕ።

ስለዚ ገበን ዝሙት ዘይከም ካልኦት ገበናት፣ ንተግባርን ጠባይን ናይ ክልቲኦም ሰብ ኪዳን፣ ንኩነታት ኣነባብርኦም፣ ኣብቲ ዝሙት ዝተፈጸመሉ እዋናት ዝበርዎም ስሒት ወይ ዘይስሒት፣ ከምኡ'ውን ተበዲለ በሃሊ መዛምድቱ ዝሙት ክፍጸም'ከሎ ወይ ምስ ተፈጸመ ዘርኣዮ ወለንታ ወይ ተቓዉሞ ኣብ ግምት ኣትዩ፣ ብዘሙት ዝተኸሰሰ ሰብ ገበነኛ ወይ ነጻ ይኸዉን። ገበነኛ ተባሂሉ እንተተወሰነ'ዉን መቕጻዕቲ ክኸብድ ወይ ክፍኩስ ይኽእል። ብሓጺሩ እዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ኣብቲ ኣብ ስራሕ ዘሎ ገበናዊ ሕግና ኣብ ዓንቀጽ 618 ከምኡ'ውን ኣብ ሓድሽ ንድፊ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ 2015 ዓንቀጽ 323 ዝርከቡ ኮይናም ቀጺልና ንርኣዮም።

ብመሰረቱ ገበን ዝሙት ከም ጥርዓን ቅቡል ዝኸውንን ቤት ፍርዲ ድማ ዝፈርዶን እቶም መጻምድቲ ብሲቪላዊ ሕጊ ኤርትራ ካብ ዝተዘርዘሩ ኣጋባብት ወይ ዓይነታት መርዓ ብሓዲኡ ቃል ኪዳን ዝኣሰሩ ምስ ዝኾኑ'ዮም። እቶም ናይ መርዓ ኣገባብት ባህላዊ፣ ሃይማኖታዊ ወይ ድማ ምምሕዳራዊ ክኾኑ ይኽእሉ። ካብኡ ብዝተረፈ "ተሓጺና ኔርና" "ዕርክነት ነይሩና" "ብፍቕሪ ንዌሕ ዓመታት ተጓዒዝና" ወይ ድማ "ሽሕኳ እንተዘይተመርዓና ተኣኻኺብናን ወሊድናን ኢና" ብዝብል ምናልባት ሓደ ካብ ኣዕሩኽ ምስ ካልእ ኣንጻር ጾታ ሲጋዊ ርክብ እንተፈጸመ እቲ ሓደ ሽኸክ ናይ ዝሙት ጥርዓን ከቕርብ ኣይክእልን'ዩ። እዚ ድማ ዝሙት ከም ጥርዓን ቅቡል ዝኸውን ኣብ መንጎ ምርዕዋት ጥራይ ምዃኑ ብሕጊ ስለዝተገለጸ'ዩ።

ካልእ ንዝሙት ካብ ካልኦት ንሲጋዊ ርክባት ዝምልከቱ ገበናት ዝፈልዮ ዝሙት ብፖሊስ ክተሓዘ እንተኾይኑ ወይ ኣኽባር ሕጊ ዝሙት ተፈጺሙ ኢሉ ክሲ ክምስርት እንተኾይኑ ወይ ዳኛ ኣመሳኺሩ ዝሞግዊ መቕጻዕቲ ክብይን እንተኾይኑ እቲ ብቲ ዝሙት ተበዲለ ዝብል መጻምድቲ ባዕሉ ጥርዓን ምስ ዘቕርብ'ዩ። ንኣብነት ሰብኣይ ብስራሕ ወጺኡ'ከሎ ሰበይቲ ምስ ካልእ ሰብኣይ ብምርኻብ ዝሙት እንተፈጺማ እቲ ሰብኣያ ጥራይ ኢዩ ኣንጻር ሰበይቱ ጥርዓን ከቕርብ ዝኽእል። ብኻልእ ኣገላልጻ ዋላ ሓሙታ፣ ሓሙኣ፣ ንዕልታን ሓማታትኳ ወይ ካልእ ክፉእ ርእየ ዝብል ተዓዛቢ ወይ ጎረቤት ኣንጻር እታ ዝሙት ፈጺማ ዝተባህለት ሰበይቲ ጥርዓን ከቕርቡ ኣይከኣልን፣ እንተመጽኡ ድማ ፖሊስ ኑቲ ጥርዓን ኣይቅበሎምን'ዩ። ኣብ ካልኦት ገበናት ግን ንኣብነት ኣብ ዓመጽ፣ ኣብ ሲጋዊ ርክብ ምስ ትሕቲ ዕድመ፣ ንህጻናት ንምንዛርና ምሻጥ፣ ኣብ መርዓ ኣብ ርእሲ መርዓ ወዘተ ተበዳሊ ባዕሉ ጥራይ ዘይኮኑስ ዝኾነ ዘመድ ይኹን ወይ ኑቲ ገበን ዝተዓዘበ ካልእ ሰብ ብዛዕባ እቲ ዘርኣዮ ንፖሊስ ክሕብር ይኽእልን መርመራ ናይቲ ጉዳይ ይጅምርን።

መጻምድቲ'ይ ዝሙት ፈጺሙ ኢሉ ብገበን ጥርዓን ከቕርብ ዝደሊ ሰብ ኣብዞም ዝስዕቡ ተግባራት ወይ ኩነታት መጻምድቱ ዝሙት ብምፍጻሙ ጥርዓን ከቕርብ መሰል የብሉን። ኣቕሪቡ እንተጸኒሑ ድማ እቲ ጥርዓን ወይ ድማ መስርሕ ክሲ ይዕጾ።

- ንመጻምድቱ ዝሙት ክፍጸም ዝደፋፈአ ወይ ዝደረኸ ወይ ዘለዓዓለ እቲ ካልእ መጻምድቲ (ከሳሲ) ባዕሉ እንተኾይኑ ክሱ ቅቡል ኣይከዉንን። ንኣብነት ሓደ ወዲ ተባዕታይ በዓልቲ ቤቱ ምስ ካልእ ሰብ ንኽትከይድ ዝደፍኣን ዝደረኸን እንተኾይኑ ተገልቢጡ ጥርዓን ከቕርብ ኣይክእልን።

- መጻምድቱ ካብቲ ሓዳር ወጻኢ ሲጋዊ ርክብ ንኽፍጸም ብረብሓ ኮነ ብኻልእ ምኽንያት ዘፍቀደ እንተኾይኑ። ንኣብነት ክልተ ሰብ ሓዳር ዉላድ ይኣብዮም፣ ሓዲኦም ኑቲ ኻልእ ካብ ካልእ ፈትን ኢሉ ከፍቅድ ይኽእል። ወይ ኣብ ካልኦት ሃገራት ብዘዉቱር ከም ዝርአ ሓዲኦም መጻምድቲ ምስ ካልእ ሲጋዊ ርክብ ፈጺሙ ክልቲኦም ሰብ ሓዳር ዝጥቀምሉ ገንዘብ ወይ ረብሓ ኣብ ምምጻእ እንተተዋፈሩ ድሓር እቲ ካብቲ ዝሙት ገንዘብ ዝረብሐ ወገን፣ ዝሙት ተፈጺሙ ብምባል ጥርዓን ከቕርብ ሕጊ ኣይቅበሎን።

- ዝሙት ምስ ተፈጸመ እቲ ተበዳሊ "ድሓን ይቕረ ኢለ'የ፣ ሓዳረይ ክቕጽል'የ" ብምባል ምሕረት ገይሩ እንተኾይኑ ወይ እንተተዓሪቑ ወይ ድማ እቲ ዝሙት ከም ዝተፈጸመ ፈሊጡ'ከሎ ብዘይ ዓንቃፊ ምኽንያት ጥርዓን ከየቕረበ ሰለ ኣሉ እንተሓሊፍዎ ዝሓሰበ ሓሰቡ ድሕሪኡ ጥርዓን ከቕርብ ኣይክእልን። መጻምድቱ ዝሙት ከም ዝፈጸመ ዝፈለጠ ሰብ ካብቲ ዝፈለጠሉ ኣብ ውሽጢ ሰለስተ ወርሒ ጥርዓን ናብ ፖሊስ ከቕርብ ይግባእ። እዚ ንገበን ዝምልከት ኮይኑ ኣብ ሲቪላዊ ሕጊ'ውን ሓደ በዓል ሓዳር "መጻምድቲ'ይ ዝሙት ስለዝፈጸመ ፍትሕ ክፍጸመለይ

ኣለዎ” ክብል እንተኾይኑ ካብቲ ዝሙት ከም ዝተፈጸመ ዝፈለጠሉ እዋን ኣብ ውሽጢ ሹድሽተ ወርሒ ጥርዓን ከቕርብ ይግባእ። እንተዘይኰይኑ ግን ኣብ ልዕሊ መጻምድቱ ምሕረት ከም ዝገበረ'ዩ ዝቑጸር።

ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮም ነጥብታት ዝሙት ተፈጺሙ ክንሱ ክሲ ክምስረተሎም ዘይክኣል ጉዳያት ኢዮም። ይኹን'ምበር ዝሙት ዝፈጸመ ሰብ ዝኸሰሰሎም ወይ ዝቐጽዓሎም ግን ከኣ ቤት ፍርዲ ንመቕጻዕቲ ናይቲ ብዝሙት ዝተኸሰሰ ሰብ ኣጸቢቑ ከጉድሎን ከቃልሎን ዝድርኹ ምኽንያታት ድማ ኣለው። እዞም ዝስዕቡ ክጥቀሱ ድማ ይኽእሉ።

• ዝሙት ኣብ ዝተፈጸመሉ እዋን፣ እቶም ሰብ ሓዳር ብሓንሳብ ወይ ብሓባር ምንባር ኣቋሪጾም እንተነይሮም (ንኣብነት ሰቲት ካብ ምስኣን ወይ ተሰሓሒቦም ኣብ ሽምግልና'ከለው ክኸውን ይኽእል። እንተኾነ ብስምምዕ ናይ ክልቲኦም ኣብ በበይኑ ዞባታት እናሰርሑ ንወሰኑን ኣዋርሕ ወይ እዋን ተፈልዮም ኣብ ወሰኑን እዋን ድማ እናተራኸቡ ናብርኦም እናመርሑ ዝሙት ምስ ዝፍጸም መቕጻዕቲ ከም ዝፉኹስ ጌርካ ክትርጎም የብሉን።)

• መጻምድቲ ዝሙት ፈጺሙ ኢሉ ዝኸሰሰ መጻምድቲ ንባዕሉ ኑቲ ሓዳር ከፈርስ ዝኽእል ጌጋ ፈጺሙ እንተኾይኑ፣ ንኣብነት ኣበይ ከም ዘሎ ንመጻምድቱ ከይነገረ ክሳብ ክልተ ዓመት ድሃይ ኣጥፊኡ እንተነይሩ፣ ወይ ብዝሙት ተበዲለ ኢሉ ጥርዓን ዝመስረተ መጻምድቲ ንባዕሉ'ዉን ዝሙት ከም ዝፈጸመ እንተተረጋጊጹ።

በዚ ምኽንያት እዚ'ዩ'ምበኣር ዝሙት ካብ ካልኦት ገበናት ፍልይ ዝበለ ባህርያት ኣለዎ ዝበሃል። መጻምድቲ ዝሙት ፈጺሙ ብምባል ጥርዓን ክምስርትን ንመጻመድቱ ዘቕጽዕን ሰብ ንባዕሉ ዝሙት ንኽፍጸም ዝደፍኣ ወይ ዘፍቀደ ወይ ተፈጺሙ'ከሎ ሸለል ዝበለ ወይ ድማ ባዕሉ ዝሙት ዝፈጸመ ወይ ድማ ኣብቲ ሓዳር ተገዳሰነቱ ኣጥፊኡ ብዘይ ኣፍልጦ ናይቲ ሓደ ንልዕሊ ክልተ ዓመት ዝኾብለለ ክኸውን ኣይግባእን። ኣብ ከምዚ ኩነታት፣ ሕጊ ኑቲ ተኸሳሲ ክቐጽዕ እንተኾይኑ እቲ ከሳሲኸ ክሳብ ክንደይ ንጹህን ወርዙይን'ዩ ናብ ዝብል ኣድሂቡ ድሕሪ ምርግጋጽ'ዩ። ስለዚ ዝሙት ገበን ኰይኑ ከቕጽዕ ከየቕጽዕ ወይ ድማ መቕጻዕቲ ተኸሳሲ/ት ክቃለል ወይ ክኸብድ፣ ናይቲ ካልኣይ መጻምድቲ ኣብ ሓዳር ዘርኣዮ ተገዳስነትን ዝነበሮ ንጽህናን ድሕሪ ምርኣይን ምምርማርን'ዩ።

ካብ 1991 ጀሚሩ ኣብ ስራሕ ዝጸንሐ መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ ከምኡ ድማ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ (2015) ኣብዚ ክዝርዝር ዝጸንሐ ሓሳባት ፍልልይ የብሎምን። ሓደ ኢዮም ክበሃል ይከኣል። ምናልባት ዝጥቀስ ፍልልይ እንተሃልዩ ኣብቲ ንዝሙት ተመጢኑ ዝርከብ መቕጻዕቲ ጥራይ'ዩ። ብመሰረት ዓንቀጽ 618 ኣብ ስራሕ ዘሎ ገበናዊ ሕግና ዝሙት ብፍኹስ መቕጻዕቲ ወይ ብገንዘብ ከም ዘቕጽዕ ይነግረና። ፍኹስ ማእሰርቲ ካብ 10 መዓልቲ ዘይወሓድ ካብ 3 ዓመት ድማ ዘይበዝሕ ማለት'ዩ። ዳኛ ብገንዘብ ክቕጽዕ እንተወሲኑ ድማ ካብ 1 ናቕፋ ክሳብ 5000 ናቕፋ ይኸውን። እንተኾነ እኹል መጸናዕቲ ክግበር ኣድላዪኳ እንተኾነ ብግብሪ ግን ንዝሙት ክወሃብ ዝጸንሐ ናይ ማእሰርቲ ወይ ናይ ገንዘብ መቕጻዕቲ ትሑት ምዃኑ ይፍለጥ። ኣብ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ (2015) ዓንቀጽ 323 ንዝሙት ተመጢኑ ዘሎ መቕጻዕቲ ብማእሰርቲ ካብ ሓደ ወርሒ ዘይወሓድ ካብ ሹድሽተ ወርሒ ድማ ዘይበዝሕ'ዩ። ብገንዘብ ድማ ካብ 5001 ናቕፋ ዘይወሓድ ካብ 20,000 ናቕፋ ድማ ዘይበዝሕ'ዩ።

# ዓመጻዊ ምግሳስ ብመንጽር ዝጸንሐን ሓድሽን ገበናዊ ሕጊ

ዝሓለፈ ዓመታት ክንደፍ ዝጸንሐ ሓድሽ ሕግታት ይዝርጋሕን ኣስተምህሮ ይወሃበሉን ከም ዘሎ ይፍለጥ። ሓደ ካብ'ዚ ሕግታት እዚ ድማ ገበናዊ ሕጊ'ዩ። ኣብ ስራሕ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕጊ ማለት “መሰጋገሪ ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ 1991” ከምኡ'ውን ኣብ'ዚ እዋን እዚ ዝዝርጋሕ ዘሎ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ማለት “ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ 2015” ብምንጽጻር ምስ እንርእዮም ኣብቲ ኣብ ስራሕ ዘሎ ሕጊ ዝጸንሐ ትሕዝቶን ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ዝመጽኣ ለውጥን ብቀሊል ክንርእዮ ንኽእል።

ኣብ ስራሕ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕግና ኣብ ልዕሊ ጓል ኣንስተይቲ ዝፍጸም ዓመጽ ኣብ ዓንቀጽ 589 ገሊጽዎ ይርከብ። ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ግን ዓመጽ ኣብ ዓንቀጽ 307-308 ተገሊጹ ይርከብ። ስለ'ዚ ኣብ'ቲ ዝጸንሐ ሕጊ ገበን ዓመጽ ኣብ ሓደ ዓንቀጽ ተጠቓሊሉ ክርከብ ከሎ፣ ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ዓመጽ ኣብ ክልተ ዓንቀጻት ተዘርዚሩ ኣሎ።

ንመቕጻዕቲ ብዝምልከት ኣብ'ቲ ዝጸንሐ ሕጊ ዓመጽ እንተበዚሐ፣ ክሳብ 10 ዓመት ማእሰርቲ የቕጽዕ'ኳ እንተኾነ፣ እቲ ታሕተዋይ መጠን ናይ መቕጻዕቲ ስለዘይተገልጸ ደያኑ ዓመጽ ንዝፈጸመ ወዲ ተባዕታይ ካብ 1 ዓመት ክሳብ 10 ዓመት ዝፈላለ መቕጻዕቲ ክህቡ ይኽእሉ ነይሮም። ስለ'ዚ ሓደ ዓመጽ ዝፈጸመ ወዲተባዕታይ ኣብ መንጎ ሓደ ዓመትን ዓሰርተ ዓመትን ካብ ዝርከቡ ቁጽርታት ክቕጻዕ ጸኒሑ። ኣብ'ዚ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ግን ሽሕ'ኳ እቲ ላዕለዋይ መጠን ማለት 10 ዓመት ማእሰርቲ መጠኑ ካብ'ቲ ዝጸንሐ ሕጊ እንተዘይወሰኸ እቲ ታሕተዋይ መጠን ግን 7 ዓመት ምዃኑ ስለዝተነጸረ፣ ብመሰረት ሓድሽ ገበናዊ ሕግና ዓማጺ ካብ 7 ዓመት ማእሰርቲ ዝትሕት ክቕጻዕ ኣይክእልን። ስለዚ ዳኛ ዓመጽ ምፍጻሙ ንዝተረጋገጸ ሰብ ዝህቦ መቕጻዕቲ ካብ 7 ዓመት ከውርዶ ስልጣን ስለዘይብሉ መቕጻዕቲ ዓመጽ ኣብ'ዚ ሓድሽ ሕጊ ከም ዝኸበደ ክግለጽ ይከኣል።

ኣብ መንጎ ክልቲኦም ሕግታት ዝመጽኣ

ካልእ ፍልልይ ኣብ መንጎ ሱብኣይን ሰበይትን ኪጋጥም ብዛዕባ ዝኽእል ዓመጽ'ዩ። ኣብ'ቲ ዝጸንሐ ሕግና ሱብኣይን ሰበይትን ማለት ምርዕዋት ኣብ መንጎኦም ናይ ዓመጽ ክሲ ክለዓል ከም ዘይክእል መደምደምታ ይህብ። ብኻልእ ኣዘራርባ ኣብ ሱብኣያ ዘይተፋተሐት ሰበይቲ፣ "በዓልቤተይ ዓሚጹኒ" ኢላ ክሲ ክተቕርብ ኣይትኽእልን'ያ። በዚ ድማ ሱብኣይ ዋላ ብባእሲ ካብኣ ተፈልዩ እናነበረ ናብ ገዛኣ መጺኡ ወይ ኣብ ዘኹነ ኣጋጣሚ ምስ ዝዕምጻ፣ ብሕጊ ስለዘይተፋተሐት "ናይ ሕጊ ሰበይተይ እንድያ ስለምንታይ ይኽሰስ?" ብምባል ንኽሲ ክከላኸል ዘኽእሎ'ዩ ጸኒሑ። ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ግን ሽሕ'ኳ ብሓንሳብ ሓቢሮም ኣብ ዝነብሩ ዘለዉ ሱብኣይን ሰበይትን ሕጂ'ውን ሕቶ ዓመጽ ክለዓል ዘይከኣል እንተኾነ፣ ኣብ ባእሲ፣ ምሽምጋል ዝርከቡ ሱብኣይን ሰበይትን በበይኖም ክጸንሑ ምስ ተወሰነ፣ ዋላ ግቡእ ፍትሕ ከይተኻየደ፣ እቲ ሱብኣይ ሓይሊ ወይ ምግዳድ ተጠቒሙ ምስ መጻምድቱ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ብዓመጽ ተኸሲሱ ክቕጻዕ ከም ዝኽእል ኣብ ዓንቀጽ 307 (2) ተገሊጹ ንረኽቦ። ስለዚ ብምኽንያት ግጭት ንበይና እትቕመጥ ዘይተፈትሐት ጓል ኣንስተይቲ ብሱብኣያ ክትድፈር ዝኽእል ዕድል ብምዕጻው፣ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ንጓልኣንስተይቲ ዝሓሸ መሰል ይህባ ማለት'ዩ።

ኣብ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕግን ኣብ ሓድሽ ገበናዊ ሕግን ዓመጽ ብኸቢድ ዘቕጽዓሉ ምኽንያታት ይግለጽ'ዩ። ንኣብነት ከም መዘኻኸሪ ምእንቲ ክኸውን፥ ኣብቲ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 589 ዓመጽ ብኸቢድ ዝረኣየሉን ክሳብ 15 ዓመት ማእሰርቲ ዘቕጽዓሉን ሰለስተ ምኽንያታት ተዘርዚሩ ንረኽብ። ንሳቶም ድማ፥

1. ዝተዓመጸት ጓልኣንስተይቲ ዕድሚኣ ትሕቲ 15 ዓመት እንተኾይኑ

2. ዝተዓመጸት ጓልኣንስተይቲ ጽግዕተኛ፣ ሰራሕተኛ ወይ ተመሃሪት ወይ ናይ ሕጊ እስርቲ ናይ ዓማጺኣ እንተኾይና

3. ዝተፈጸመ ዓመጽ ብጉጅለ (ብግሩፕ) እንተነይሩ

ኣብዚ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ግን ብኸቢድ ዝርአ ዓመጽ ነዞም ዝጠቐስናዮምን ካልኦት ኣዝዮም ብዙሓትን ኣጠቓሊሉ ንረኽቦ። ብመሰረት ሓድሽ ሕጊ ሓደ ሱብ ከቢድ ዓመጽ ፈጺሙ ዝበሃል እዞም ዝስዕቡ ተግባራት ምስ ዝፍጽም'ዩ።

እቲ ዓማጺ፥

1. ኣብ መስርሕ ዓመጽ ኣብ ልዕሊ ተዓማጺት ብረት (ሽጉጥ) ተጠቒሙ እንተኾይኑ ወይ ድማ ብረት ኣርእዩ ኣፈራሪሑ እንተኾይኑ

2. ንተዓማጺት ኣብ ልዕሊ ዉላዳ ኣካላዊ ጉድኣት ክፍጽም ምዃኑ ኣፈራሪሑ ምስኣ ሲጋዊ ርክብ ዝፈጸመ እንተኾይኑ (ውላዳ ንምድሓን ኑብሳ ኣሕሊፋ እንተሂባ)

3. ኣብ ልዕሊ ተዓማጺት ከቢድ ማህረምቲ ብምፍጻም ኣካል ምጉዳል ፈጺሙ እንተኾይኑ ወይ ከቢድ ቅርጺ ምልዋጥ ዘስዕብ ኣካላዊ ጉድኣት ኣውሪዱ እንተኾይኑ

4. ተላጋቢ ሕማም ኣልጊቡላ እንተኾይኑ (ሕማም ኣልጊቡላ ብኡኡ እንተመይታ ግን እቲ ገበን ዓመጽ ጥራይ ዘይኮነስ ቅትለት ሱብ'ዉን ይኸዉን)

5. ንትሕቲ 15 ዓመት ጓልኣንስተይቲ ምስ ዝዕምጽ ግን ንሱ'ዉን ዕድሚኡ 15 ዓመት ዝመልአን ካብኡ ንላዕልን ምስ ዝኸዉን

6. ናይ'ታ ዝተዓመጸት ጓልኣንስተይቲ መምህር፣ መዕበዪ፣ ናይ ሕጊ ሓላዊ፣ ናይ ገዛ ኣሰራሒ፣ ሓኪም፣ ምስ ዝኸዉን

7. ብቲ ዝተፈጸመ ዓመጽ ንህይወት ናይታ ግዳይ ንሓደጋ (ሞት) እንተቓሊዕዎ

8. ነቲ ዓመጽ ምስ ካልኦት ሰባት ኮይኑ ብጉጅለ እንተፈጺምዎ'ዩ።

ኣብቲ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕጊ ንከቢድ ዓመጽ ዝዉሰን ማእሰርቲ ክሳብ 15 ዓመጽ ዝበጽሕ ምዃኑ ተገሊጹ ኣሎ። ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ግን ነዞም ዝተዘርዘሩ ተግባራት ዓመጽ ዝፈጸመ ሱብ እንተወሓደ 13 ዓመት እንተበዝሐ ድማ 16 ዓመት ማእሰርቲ ኢዩ። ኣብ ዝጸንሐ ሕግና ንከቢድ ዓመጽ ዝወሃብ ዝለዓለ መጠን ማእሰርቲ 15 ዓመት፣ ኣብ ሓድሽ ገበናዊ ሕግና ድማ ዝለዓለ ማእሰርቲ 16 ዓመት ስለዝብል፣ ሓድሽ ገበናዊ ሕግና ናይ ሓደ ዓመት ዝያዳ ጥራይ ኣቕሚጡ ንርእዮ። ከነስተውዕሎ ዝግባእ ግን ኣብቲ ዝጸንሐ ሕጊ ክሳብ 15 ዓመትኳ እንተበለ ታሕተዋይ መጠን መቕጻዕቲ ስለዘይተነጸረ ዳኛ ካብ 1 ዓመት ክሳብ 15 ዓመት ፍልልይ ክገብር ይኽእል ነይሩ። ንኣብነት ከቢድ ዓመጽ ንዝፈጸመ 5 ወይ 7 ወይ 9 ወዘተ ዓመት ማእሰርቲ ክዉስን ዝኽእል ጸኒሑ። ኣብ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 308 ግን ዝለዓለ ማእሰርቲ 16 ዓመት ዝተሓተ ድማ 13 ዓመት ስለዝብል፣ ዝተኻበደ ዓመጽ ዝፈጸመ ሱብ ዋላ ዳኛ'ዉን እንተደለየ ካብ 13 ዓመት ዝውሕድ ማእሰርቲ መቕጻዕቲ ክውሰነሉ ኣይክእልን። በዚ ድማ መቕጻዕቲ ከቢድ ዓመጽ'ዉን ኣብ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ዝተረረ ኮይኑ ኣሎ።

ካልእ ኣብዚ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ዝመጽኣ ዓቢ ለውጢ እቲ ዝጸንሐ ገበናዊ ሕጊ "ሓደ ወዲ ተባዕታይ ንጓልኣንስተይቲ ምስ ዝዕምጽ" ዝብል ሓረግ ስለዘርከቦ፣ ብገበን ዓመጽ ዝኽሰስ ወዲ ተባዕታይ ጥራይ'ዩ ጸኒሑ። ብኻልእ ኣገላልጻ እቲ ገበናዊ ሕጊ ወዲ'ምበር ጓልኣንስተይቲ ኣይትዕምጽን ብዝብል ያታዊ ኣመላኻኽታ ዝምራሕ'ዩ ጸኒሑ። በመሰረቱ እቲ ዝጸንሐ ሕጊ ብመበቀል ደረጃ ዝተኣወጀሉ 1957 ምንባሩ ርኢኻ፣ ማሕበራዊ ደረጃ ጓልኣንስተይቲ ናይቲ እዋን'ቲ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ቅቡል ነይሩ ክኸዉን ይኽእል። ኣብዚ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ግን ሓደ ሱብ ንኻልእ ሱብ ምስ ዝዕምጽ (ጾታዊ ሃሰያ ምስ ዝፍጽም) ስለዝብል ናይ ጾታ ሓለፋ ወይ ግድፈት የብሉን። ስለዚ በዚ ዳሕረዋይ ሕጊ ሽሕኳ ጓልዶ ንወዲ ትዕምጾ ኢያ ዝብል መስሓቕ ክርክር ዘጋጥም እንተኾነ፣ እንተድኣ ኣጋጢሙ ግን ጓልኣንስተይቲ'ዉን ብዓመጽ ክትከሰስ ትኽእል'ኢያ።

# ሓንቲ ሕቶ ሓላትኒ



## ሕማም ሕጽኖት ብኸመይ ንከላኸሎ?

### ሕማም ሕጽኖት

ሕቶ፥ ቅድሚ ወርሒ ኣቢሉ ተመርዕየ ኣብ ሕጽኖት እየ ዘለኹ። ቅድሚ ሰሙን ኣቢሉ ይኸውን ኣብ ከኣታት ጥዕናይ ሓድሽ ተረእዮ ክረኣየኒ ጀሚሩ። ክሸይን ከለኹ ቀጭ ቀጭ ዘብል ቃንዛ ክስማዓኒ፣ ኣብ ሽንተይ'ውን ደም ክርኢ ጀሚረ። 'ክገድፈኒ እዩ፡' ኢለ ብዙሕ ኣይተሻቐልኩን። እንተኾነ ግን ቀጺሉ። ሕጂ ኸኣ እሞ ቅርጸት ዝመስል ቃንዛን ድኻምን ክስመዓኒ ጀሚሩ ኣሎ። ሽንቲ'ውን ቀቐልጢፉ ይመጽኣኒ። ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽክዎ ኣብ ሕጽኖት እየ ዘለኹ። "ሓሚመ ኢለ" ሕክምና ክኸይድ ድማ ኣሰኪፉኒ። ብዛዕባ'ዚ ንሓንቲ ብዕድመ ትሓልፈኒ ናይ ቀረባ መሓዛይ ምስ ኣማኸርክዋ፡ "ሕማም ሕጽኖት" ከም ዝበሃልን ክሓውየሊይ ምዃኑን ነጊራትኒ። ብዛዕባ'ዚ ገለ ክትብሉኒ ምደለኹ። መጽሔትኩም ኣዝየ እየ ዘፍትዋ።

ሰላም ካብ ኣስመራ

መልሲ፥ እቲ ዝሓሸ ናብ ሓኪም ቀሪብኪ ሕክምናዊ መርመራ ክትገብሪ'ዩ ዘሎኪ። በዚ ኣሚትክልና ዘሎኺ ክንምልሰልኪ እንተኾንና፣ ረኽሲ ሽንቲ እዩ ኣጋጢሙኪ ዘሎ። ጠንቂ ናይቲ ሕማም ካብ ብዝሒ ጾታዊ ርክብ ዝቕል ክኸውን ይኽእል። ረኽሲ ሽንቲ ንስርዓት ሽንቲ፣ ፍሕኛን ኩሊትን ዘጥቅዕ ኮይኑ፣ ብዝያዳ ኣብ ደቂ-ኣንስትዮ ይረአ። ብፍላይ ከኣ ኣብ'ተን ሲጋዊ ርክብ ናይ መጀመርታ ተሞክሮአን ዘኾነ ዝያዳ ይርአ። እቲ ቀንዲ ምኽንያት ኣብ ብልዕቲ ዝርአ ፍሕፍሐ እዩ። ሲጋዊ ርክብ፣ ድኑት ኣፍልጦን ተሞክሮን ዘምጽኦ እዩ። ኣብ ብልዕቲ ዝፍጠር ፍሕፍሐ፣ ምቕዳድ ሃይመንን ዝፈጥሮ ምልሕጻጽን፣ መድመይቲ ኣብ መናድቕ ሻንብቆ ሽንቲ፣ ረኽሲ ብኡ ኣቢሉ ናብ ኩሊት ንላዕሊ ክድይብ ይኽእል። እዚ 80-85% ብ"Echoli" ዝተባህለ ባክተርያ ዝመጽእ ኮይኑ፣ እዚ ባክተርያ ኣብ ገፊሕ መዓንጣ ይቕመጥ። ምስ ቀልቀል ወጺኡ ኣብ ካልእ ቦታ ክሰፍር ከሎ፣ ማለት ኣብ ብልዕቲ ጓል-ኣንስተይቲ፣ ጠንቂ ናይ ሕማም ይኸውን። በዚ ምኽንያት ድማ ሲጋዊ ርክብ ቀንዲ መሰጋገሪ ናይ'ዚ ባክተርያ'ዩ። ካብ ከባቢ መሻንቱስ ናብ ብልዕቲ፣ ብኡ ኣቢሉ ናብ ፍሕኛ ክኣቱ ዕደል ፈጢሩ፣ ጠንቂ እዚ ሕማም ይኸውን።

ደቂ-ኣንስትዮ ግዳያት ዝኾናሉ ምኽንያት ብተፈጥሮአን ሓጺር ሻምብቆ ሽንቲ ስለ ዘለወን እዩ። ብልዕቲ ጓል-ኣንስተይቲ ካብ መሻንቱስ ቀረባ ስለ ዝኾነ፣ ብቐሊሉ ካብ ቀልቀል ብዘሰጋግር ባክተርያ ግዳይ መልከፍቲ ይኸውን። ደቂ-ተባዕትዮ ግን ንውሕ ዝበለ ሻንብቆ ሽንቲ ስለ ዘለዎም ብቐሊሉ ግዳያት ክኾኑ ኣይክእሉን እዮም። ብዓበኡ እንተ ዘይተሓኪሙ'ውን ናብ ሕዱር ሕማም ዝተሓላለኸ ረኽሲ፣ ክሳብ ንኩሊት ካብ ስራሕ ወጻኢ ናይ ምግባር ሳዕቤናት ከኸትል ይኽእል።

ካብ ሲጋዊ ርክብ ካልእ ተወሳኺ ጠንቂ'ውን ክህልዎ ይኽእል'ዩ። ከሚካላት ምጥቃም ከም ናይ ብልዕቲ 'dedoraant' ጸረ ታህዋሲያን ሎሽን መከላኸሊ ጥንሲ ክሬም፣ ቀልቀል ካብ ታሕቲ ንላዕሊ ምጽራግ፣ ድኻም ናይ ስርዓተ-ምክልኻል፣ ጥንሲ፣ ምዕጻው ፍሕኛ ሽንቲ፣ ሽኮርያ፣ HIV ወዘተ ጠንቅታት ክኾኑ ይኽእሉ እዮም።

እዚ ሕማም ከምቲ መሓዛኺ ዝበለትኪ ብልምዲ "ሕማም ሕጽኖት" ተባሂሉ ይጽዋዕ'ዩ። እንተኾነ ምስ ምምሃዝ መከላኸሊ ጥንሲን ቅድሚ መርዓ ዝግበር ጾታዊ ርክብን ብዙሕ ትርጉም ዘለዎ ኣይኮነን። ኣብ ክንዳኡ ረኽሲ ሽንቲ ኢልካ ምግላጹ ዓሚቕ ትርጉም ኣለዎ።

እዚ ንኻልኣይ ግዜ ንኸየጋጥመኪ ክትገብርዮ ዘሎኪ ነገራት ኣሎ። እንተ ተኻኢሉ ክሳዕ ዝሓዊ ካብ ጾታዊ ርክብ ምቑጣብ፣ ቅድምን ድሕሪን ጾታዊ ርክብ ምሻን፣ ብስሩዕ ምሻን፣ ብብዝሒ ማይ ምስታይ (ኣብ ነፍሲወከፍ ሰዓት ማይ ምስታይ)፣ ካብ ጡጥ ዝተሰርሐ ፍኹስ ዝበለ ገፊሕ ታይት ምልባስ፣ ኣብ ዓፍራ ኣቲኻ ዘይምሕጻብ፣ ቀቕልጢፍካ መንዲል ንጽህና ምቕያር፣ ኣብ ብልዕቲ ዝኣቱ መከላኸሊ ጥንሲ ዘይምጥቃም፣ ቀልቀል ካብ ቅድሚት ንድሕሪት ምጽራግ፣ ኣካላትካ ብዓበኡ ምሕጻብ ወዘተ.። እዞም ተጠቒሶም ዘለዉ ኣብ ገዛ ክትገብሩ ዝኽእሉ ነገራት ኣብ ውሽጢ 48 ሰዓታት ለውጢ ኸምጽኡ ትጽቢት ይግበረሎም። ከምቲ ኣቐዲምና ዝሓበርናኪ፣ ጉዳይ ጥዕናኺ ብዝተኣማምን መገዲ ናብ ንቡር ንምምላሱ እቲ ዝሓሸን ክትትግብርዮ ዝግበኣክን ናብ ሓኪም ቀሪብኪ ሕክምናዊ መርመራ ምስ ትገብሪ ጥራይ እዩ።

***

### ምቁራጽ'ዩ ዝሓሸ ወጽኢት ዝርከቦ

ሕቶ፥ ካብ'ቶም ብኸቢድ ሽጋራ ዘትክኩ ሰባት እየ። ኣብዚ እዋን ግና ሳዕቤኑ እንተረድኣኒ ይመጽእ ስለዘሎ፡ ኣብ ኣታኽኻይ ቅሩብ ለውጥታት እንገብርኩ ክመጽእ ጸኒሐ'ለኹ። ኣብነት ኣብ ብዝሒ እናቐነስኩ ይመጽእ ኣለኹ። በዚ ድማ ኣብ ጥዕናይ ምምሕያሽ እገብር ከም ዘለኹ'የ ዝተኣማመን። ብወገንኩም ነዚ ከመይ ትገልጽዎ?

ተሜ ካብ ን/ዞባ ኣባሻውል

መልሲ፥ ትጥቀመሉ ዘሎኻ ኣገባብ ፈጺምካ ናብ ምሕዳግ ገጽ ዝወስድ እንተኾይኑ ኣዝዩ ዝተባባዕ'ዩ። እቲ ቁምነገር'ውን ኣብኡ'ዩ ዘሎ። ምኽንያቱ ሳዕቤናት ምትካኽ ሽጋራ ንምጉዳል ብምባል ብዘሎ ተህልኾ ሽጋራ ብምግዳልካ ንዓቅን ወይ ብዘሎ ትስሕቦ መረዚ ቀመማት ሽጋራ ከምዝጐድሉ ኣብዚ ቀረባ ግዜ እተዘርግሑ ጥዕናዊ ሓበሬታታት ይገልጹ ኣለው።

ብሓፈሻ ከበድቲ ኣትከኽቲ ዋላ'ውን ብዘሎ ዘትክኽዎ ሽጋራ እንተኣጉደሉ፥ ካብ'ቶም ብፈኸሰ ዘትክኹ ሰባት ብኽልተ ዕጽፊ ዝዛይድ መረዝቲ ቀመማት ከምዝስሕቡ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ሚኒሶታ ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ ይገልጽ።

እቶም መጽናዕትታት ከምዘረጋገጽዎ ከበድቲ ኣትከኽቲ፡ ውሑድ ሽጋራ ኣብ ዝስሕቡሉ እዋን ንፍሲ-ወከፍ ሽጋራ ኣዕሚቖምን ንነውሕ ዝበለ ግዜን ብምስሓብ ንዋሕዲ ኒኮቲን ይትክእዎ። እዚ መጽናዕቲ ምስ'ቲ ኣቐድም ኣቢሉ ዝተገብረ ምጉዳል ብዘሎ ሽጋራ ጥዕናዊ ጸገማት ከምዝጐድል ዝገልጽ መጽናዕቲ ክሳነ ክኢሉ ኣሎ። መደምደምታ ናይ'ዚ መጽናዕቲ ድማ ብዘሎ እተትክኾ ሽጋራ ምንካይ ኣብ ጥዕና ዝኾነ ረብሓ ከምዘይብሉ እዩ ዝገልጽ። ኣትከኽቲ ካብ ካንሰር ይኹን ካልኦት ብምትካኽ ዝስዕቡ ሕማማት ንምድሓን እቲ እንኮ ኣማራጺኦም ምትካኽ ሽጋራ ፈጺምካ ምቁራጹ ምዃኑ እቲ ኣብ መጽሔት ሳይንቲፊክ ኣሜሪካን ዝወጸ ሓበሬታ የረድእ።

ስለዚ ተሜ ብመሰረት ተበጺሑ ዘሎ መጽናዕቲ፡ ኣብ ጥዕናኻ ዘተኣማምን ምምሕያሽ ክትገብር እንተኼንካ፡ ንሽጋራ ቶባእ ኢልካ ክትገድፋ እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ ምዃኑ ክንሕብረካ ንደሊ። ሽጋራ ብኸመይ ክተቋርጽ ትኽእል ድማ ናይ ጉዳእ ርእሱ ዝርዝራዊ መብርሂ ኣለዎ። ቅድሚ ሕጂ'ውን ኣብ መጽሔትና ኣውጺእናዮ ኔርና ኢና።

### ዝሓጸረ መሰለዩ ኩነታት ጥንሲ

ሕቶ፥ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ፍኑው ርክብ ምስ ፈጸመት፣ ጥንሲ ምሓዛን ዘይምሓዛን ብዝቐልጠፈ ኣብ ክንደይ መዓልታት እያ



ክትፈልጥ እትኽእል? ግድን ወርሓዊ ጽግያት ክሳዕ ዘቋርጻ ድያ ክትጽበ ዘለዋ ወይሲ ብላባራቶሪ ኣብ ሓጺር እዋን ኪፍለጥ ይከኣል እዩ?

ነጃት - ካብ ከረን

መልሲ፥ ኣብ ሕክምና ህላወ ጥንሲ ንምርግጋጽ፣ "HCG" ዚብሃል ሆርሞን ምህላዉን ዘይምህላዉን እዩም ዘረጋግጹ። እዚ ሆርሞን'ዚ እንተዘይሃልዩ፣ ጥንሲ የለን ማለት'ዩ። ህላውነቱ ኣብ ሽንቲ እንተ ተረጋጊጹ ግና ጥንሲ ከም ዘሎ እዩ ዚሕብር። እዚ ሆርሞን፣ ጥንሲ ምስ ተፈጥረ፣ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰሙን ከምዕበል ይኽእል'ዩ። ምድንጋር ንኸይፍጠር ግና፣ እታ ጓል ኣንስተይቲ ምጥናሳን ዘይምጥናሳን ንምርግጋጽ ድሕሪ 14 መዓልታት እያ ላቦራቶሪ ክትገብር ዚግብኣ።

### ዝሓሸ ኣገባብ ኣመጋግባ

ሕቶ፥ ኣብ ኣርብዓታት ዝርከብ ነጋዳይ እየ። ኣብ ሰብነተይ ቅሩብ ናይ ምኽራሽ ኩነታት እረኣየኒ ስለዘሎ፡ ናይ ኣመጋግባ ለውጢ ክገብር ወሲነ ኣለኹ። ብብዙሓት'ውን ተመሳሳሊ ምኽሪ ይቐርበለይ ኣሎ። ስብሕን ቅብኣትን ዘለዎ ክምገብ ከም ዘይብለይ ተረዲኡኒ ኣሎ። ኣብዚ ጉዳይ ምኽሪ ክትህቡኒ ድልየ ዘለኹ፡ ጥዑይ ሂወት ንኽመርሕ እንታይ ዓይነት መግቢ'የ ከዘውትር ዘሎኒ። ካብ ኩሉ ስጋን ውጽኢት ጸባን ፈጺመ ደየ ክርሕቕ ዘሎኒ ወይስ ብመጠኑ እንተኾይነዩ ዝሓይሽ። ምኽርኹም ብህጹጽ ኣገዲሱኒ ኣሎ። ኣነውን ድሮ'ውን ገለ ስጉምትታት ክወስድ ጀሚረ እንተኾንኩ፡ ውርጹጽ ምኽርኹም ክትህቡኒ እሓትት።

ፍስሃየ ቦኽረ ካብ ዞባ ማእከል

መልሲ፥ ዝተመጣጠነ መግቢ ብምብላዕ ወይ ኣብ መግቢ ኣወሳሰዳ ጥንቃቐ ብምግባር ጥዕናና ክንሕሉ ከም ዝግባእ ርዱእ ነገር እዩ። ትሕዝቶ ስጋ ዘይብሉ መግቢ ምምጋብ (Vegetarian diets) ይብሃል። ኣሕምልትን ኣቑጽልትን ዝምገብ ሰብ እኹል ቫይታሚናት፡ ማዕድናትን ካብ መንሽሮ ዝከላኸሉ ወሃደታትን ይረክብ። ኣሕምልትን ኣቑጽልትን ብብዝሒ ምምጋብ ካብ ከም በዓል መንሽሮ፡ ሽኮርያን ሕማም ልብን ዝኣመሰሉ ሓያል ሕማማት ከም ዝከላኸሉ ዝተኻየደ ሳይንሳዊ ምርምር የረጋግጽ፤ ብዘበዝሓ ሊቃውንቲ ሕክምና እውን ዝድገፍ ኣገባብ ኣመጋግባ እዩ። ካብ ስጋ ርሒቖም ኣሕምልትን ኣቑጽልትን ዝምገቡ ሰባት፡ ብሰንኪ መግቢ ክስዕቡ ንዝኽእሉ ሕማማት ንምክልኻልን ሓፈሻዊ ኩነታት ጥዕናኻ ንምሕላውን ሓጋዚ ስለዝኾነ ዝተባባዕ'ዩ።

እቲ ካልእ ኣገባብ ኣመጋግባ፡ ስጋን ውጽኢቱን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኩሉ ውጽኢት እንስሳ (ስጋ፡ ጸባን ውጽኢቱ፡ እንቋቑሖን ካልእ ውጽኢት እንስሳታትን) ዘይምውሳድ እዩ። እዚ ኣገባብ "Vegan diets" ይብሃል። ኣብ ጉዳይ ጥዕና መጺኡ፡ እዚ እቲ ዝሓሸን ውጽኢታውን ኣገባብ ኣመጋግባ ምዃኑ መጽናዕታት ሕክምና የረጋግጹ። ዝኾነ ውጽኢት እንስሳ ዘይምገቡ ሰባት ካብቶም ስጋ ዘይበልዑ ዝተሓተ ኮሌስትሮልን ስብሕን ካሎርን ስለዝወስዱ፡ ኣብ ጥዕና ኣዝዩ ውጽኢታዊን ኣተኣማማንን እዩ።

እሞ ፍስሃየ ንሕቶኻ ሓጺርን ንጹርን መልሲ ረኺብካሉ ክትከውን ንትስፎ። ንዝያዳ ሓበሬታ ግና ሰብ ሞያ ክተማኽር ወይ'ውን ኣብ መጻሕፍቲ ወይ'ውን ኣብ ኢንተርነት ክትፍትሽ ንመኽረካ።

### ስለምንታይ ጭሕሚ ኣየብቊላን

ሕቶ፥ ደቀንስትዮ ስለምንታይ ከም ናይ ደቂተባዕትዮ ኣብ መንከሰንን ምዕጉርተንን ጭሕሚ ኣይብቊላን? ብዛዕባ'ዚ ሰፍሕ ዝበለ መግለጺ ክትህቡኒ ደልየ ኣለኹ።

ደሃብ ካብ ጊንዳዕ

*መልሲ፥* ሕጽር ዝበለ መልሲ ኢና ክንህበኪ ደሃብ። ኣብ ደቀንስትዮ ሕጽረት “ፕሮጀስትሮን” እተባህለ ተባዕታይ ዝኹበርካ ሆርሞን ስለዘለወን ጭሕሚ ኣየውጽኣን እየን። ደቂተባዕትዮ’ውን ብተመሳሳሊ ሕጽረት “ኦስትሮጅን” እተባህለ ኣንስታይ ዝኹበርካ ሆርሞን ስለዘለዎም ከም ናይ ኣዋልድ ዝምጉዛፎም ኣጥባት ኣየውጽኡን። ኣብ ካልእ ኢጋጣሚ ሰፍሕ ዝበለ መልሲ ክሳዕ ንረኽበልኪ ወደሓንኪ።

## ኮንታት ድቃስን ኣፍራይነትን

*ሕቶ፥* ኣብ 30ታት ዝርከብ መንእሰይ ሰራሕተኛ መንግስቲ እየ። ካብ ስርሒይ ምስ ተፈደስኩ ካልእ ተወሳኺ ዝዓም ስራሕ’ውን ኣሎኒ። ምጡን ምዝንጋዕ’ውን እፈቱየ። ጥዕናይ ንምሕላው ኣብ መዓልቲ ግድን 8 ሰዓት ወይ ልዕሊኡ ክድቅስ ከም ዘሎኒ ድማ እፈልጥ’የ። ዝያዳ ኣፍራዪን ዕዉትን ክኸውን እንታይ ተገብርኩ ሓይሽ? ኣብ ጉዳይ ሰዓታት ድቃስ ዘሎኒ መረዳእታኸ ከመይ እዩ? እንተሕጸርክዎ ንጥዕናይ ሃሳዪ ’ዶ ኸውን? ብዛዕባዚ ጉዳይ ክተማኽሩኒ ደልየ ኣለኹ።

ገሬ ካብ ኣኽርያ

*መልሲ፥* ድቃስ ኣብ ሂወትና ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ ካብ ምብዛሕ ድቃስ እተላዕለ ኣብ ኣፍራይነትካ ብኣሉታ ክጸልወካ የብሉን። ብሕልፊ ግዜኻ ብግቡእን ኣብ ቁምነገርን ተውዕሎ እንተኾንካ ኣብ መዓልቲ 6 ሰዓት እንተደቂስካ ንጥዕና እኹል ምዃኑ እተኻየዱ መጽናዕታት ይገልጹ። እቲ ዝተረፈ 18 ሰዓት ዝበዝሐ ኣብ ቁምነገር ብምጡን ዓቐን ድማ ኣብ ምዝንጋዕን ምስ ስድራቤትን ክተሕልፎ እንተኽኢልካ ጽቡቕ’ዩ።

ነዚ ክትሰማመድ ን21 መዓልታት ኣብ’ቲ ልሙድ ሓደ ሰዓት ቀዲምካ ካብ ድቃስካ ተበራበር። ድሕሪኡ ሰዓታት ድቃስካ እናኞኽካ ኣፍራይነትካ እናዕበኻ ክትከይድ ኢኻ። ኣብ ጉዳይ ድቃስ እቲ ቁምነገር ኣብ ብዝሒ ሰዓታት ዘይኮነ ኣብ ዓይነት እዩ ዝምርኮስ። ስለዚ ኮንታት ድቃስ ብምምዕርራይ ብዝሒ ናይ ኣፍራይነት ሰዓታትካ ክትወስኾ ትኽእል ኢኻ።

## ቅልጡፍ ምልክት

*ሕቶ፥* ሓደ ተሰካሚ ኤች ኣይ ቪ ዝኾነ ሰብ፡ ተሰካሚ ኤች ኣይ ቪ ምዃኑ ብቐዳምነት ዘርእዮ ምልክት እንታይ እዩ?

ሳሌም ካብ ኣስመራ

*መልሲ፥* ብፍሉይ ዘርእዮ ምልክት የብሉን። መርመራ ደም ብምግባር ጥራይ እዩ ክረጋገጽ ዝኽእል። ሓደ ተሰካሚ ኤች ኣይ ቪ ዝኾነ ሰብ ኣብ ትርኢቱ ምንም ምልክት ከየርኣየ፡ ጥዑይ መሲሉ ንዓመታት ክጸንሕ ይኽእል’ዩ። እዚ ድማ ንረኣይኡ ጥራይ ዘይኮነ ዋላ ንገዛእ ርእሱ ከይርድኦ ወይ’ውን ከደናግሮ ይኽእል’ዩ። ስለዚ ሓደ ሰብ ኑብሱ ስለዝወድአ ወይ ምልክት ዕብራን ስለዘርኣየ “ተሰካሚ ኮይኑ’ዩ” ናብ ዝብል መደምደምታ ኩበጽሓና ኣይክእልን። ስለዝኸረሸ ወይ ዝጠዓሞ ስለዝመሰለ’ውን “የብሉን” ኣብ ዝብል ግምት ወይ መደምደምታ ኩበጽሓና ኣይክእልን እዩ። ስለዚ ኣብ ጉዳይ ኤች ኣይ ቪ እቲ እንኮ መረጋገጺ መርመራ ደም ብምግባር ጥራይ እዩ ክረጋገጽ ዝኽእል። እዚ ድማ ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገርና ኣብ ዘሎ ማእከላት ጥዕና ይኹን ኣብ ወለንታዊ መመርመሪ ደም ኬድካ ብቐሊሉ ክፍለጥ ይክኣል።

## ወርሓዊ ጽግያት

*ሕቶ፥* ተመሃሪት 10 ክፍሊ እየ። ወርሓዊ ጽግያት ኣብ ዝመጽኣኒ እዋን ቅሳነት እስእን። ሰባት ብቐሊሉ ዝፈልጡኒ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ሰማያዊት ዐቕባይ ካብ ማይ ተመናይ

*መልሲ፥* ሰባት ብምርኣይ ጥራይ ክፈልጡኺ ኣይክእሉን እዮም። መንዲል ንጽህና ብግቡእ እንተወዲኽክን ቡብእዋኑ እንተቀይርክዮን ሓደ’ኳ ክፈልጠኪ ዝኽእል የለን ኣይትሰከፊ።

## ከኒና ዓሶ ከም መጸሊ ጥንሲ

*ሕቶ፥* ብዙሓት መንእሰያት ናይ ዓሶ ከኒና ክሎሮኪን (Chloroquine)፣ ጥንሲ ይንጽል’ዩ ክብሉ ሰሚዐ ኣለኹ። ክኢላታት ስነ-መድሃኒት ብዛዕባዚ ጉዳይ እንታይ ይብሉ? ሓቂ እንተኾይኑ ኸ ክሳዕ ናይ ክንደይ ወርሒ’ዩ ክንጽል ዝኽእል? ውሕስነቱ’ኸ ከመይ’ዩ?

ስቲ ካብ ላዕላይ ከረን

*መልሲ፥* ገለ መንእሰያት፡ ዘይተደልየ ጥንሲ ምስ ዘጋጥሞም፡ ናይ ዓቕሊ-ጸበት ይጥቀምሉ እዮም። እንተኾነ ክሎሮኪን ሽሕ ግዜ ደኣ ኣብቲ ዕሸል ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ሃሰያታት ናይ ምፍጣር ተኽእሎታት ይሃልዎ’ምበር፣ ንጥንሲ ክንጽል ከም ዝኽእል ግና ክሳዕ ሕጂ ብመጽናዕቲ ዝተረጋገጸ ዝኾነ ጽፉፍ ሓበሬታ የለን። ክኢላታት ስነ-መድሃኒት ከም ዝሕብርዎ፣ ኣብ ገለ ኢጋጣሚታት ዓሶ ሓሚመን ክሎሮኪን ዝወሰዳ ኣዴታት ጥንሲ ከም ዘጸለለን እዩ። እቲ ጠንቂ ኸኣ እቲ ዝወሰዳኦ መድሃኒት ዘይኮነስ፣ እቲ ብሰንኪ ሕማም ዓሶ ዝኽሰት ብርቱዕ ረስኒ ምዃኑ፣ ኢየም ሰብ ሞያ ይሕብሩ።

ካብዚ ብምብጋስ እየን እምበኣር፣ ብዙሓት ደቀ’ንስትዮ ክሎሮኪን ጥንሲ ዝንጽል መድሃኒት ስለ ዝመስለን፣ ብዘይ ግቡእ ኣጠቓቕማ ብምውሳድ፣ ኣደዳ ሞትን ዕንወት ጸላም ኩብዲን ዘጋጥመን። ልክዕ’ዩ፣ ኣብቲ መሓበሪ ወረቐት ናይ ክሎሮኪን፣ “ንጥኑሳት ካብ ምሃብ ተቘጠብ” ወይ ከኣ “ንጥኑሳት ክወሃብ ኣይግበኣን” ዝብል መጠንቀቕታ ይጽሓፍ እዩ። ምናልባት እዚ መጠንቀቕታ’ዚ እውን ንብዙሓት የጋጉዮም ይኸውን እዩ። እንተኾነ፣ ኩሎም ከምዚ ዝተጻሕፎም መድሃኒታት፣ ጥንሲ ይንጽሉ’ዮም ክበሃል ኣይከኣልን።

ከምዚ ልዒሉ ዝተገለጸ ምናልባት ሳሕቲ ናይ ኢጋጣሚ ክንጽሉ ዝስተብሃለሎም እንተኾኑ’ውን ዝበዝሐ እዋን ግና ከይነጸሉ ነቲ ዕሸል ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ሃሰያታት ጥራይ እዮም ዝፈጥሩ። ስለዚ ጥንሲ ክትንጽል ኢልካ ክሎሮኪን ምውሳድ ካብ ጠቕሙ ጉድኣቱ’ዩ ዝዓዝዝ።

## ወግዒ ብሓሳባት

# ፍልስፍና፡ ንልቦናን ሕጉስ ህይወትን

ኣሰር ሰለሙን

**“ካብ ዕጉብ ሓሰማ፡ ምስናይ ዘይዕገበቱ ሰብ ምዃን ይሓይሽ። ካብ ዕጉብ ዳንደ፡ ዘይዕጉብ ሶቅራጥስ ምዃን ይበልጽ”**

እንግሊዛዊ ፈላስፋ ጆን ስቱዋርት ሚል

ኣብዚ ዘመን'ዚ፡ “ንሓደ መንእሰይ ምስጢር ሕጉስ ህይወት እንታይ'ዩ?” ዝብል ሕቶ እንተዝቐርበሉ፡ ምናልባት “ጽብቕቲ መኪና ምውናን፡ እዋናዊት (Latest) ሞባይል ምሓዝ፡ ኣብ ጽቡቕ ቪላ ምንባር፡ ኣብ ዝበለጸ ረስቶራንት ፍሉይ ዓይነት መግቢን መስተን ምእንጋድ፡ ዝተመርጸ ክዳንን ጫማን ምልባስ” ኢሉ ክምልስ ምኽኣለ ይኸውን። ምኽንያቱ ኣብዚ ዘለናዮ ግዜ፡ ምስ ምብዛሕ ፍርያትን ምዕባለ ቴክኖሎጂን ዘመናዊ ኣነባብራን ተኣሳሲሩ፡ ኣተሓሳስባ ሰባት እናተቐየረ እዩ። ሰባት ንሓጎስ ካብ ዘውንንዎ ንብረት እዮም ዝደልዩዎ ዘለዉ። ዘበሃግካዮ ነገር ክትውንን ድማ ገንዘብ የድሊ። በዚ ኸኣ ጣዕሚ ህይወት ምስ ገንዘብ ተኣሳሲሩ ጥራይ ስለዝርኣ፡ ገንዘብ እንተሎ ምሉእ ሓጎስ ኣሎ ዝብል መረዳእታ ዝሳዕረረሉ እዋን እዩ። ሓቂ እዩ፡ ገንዘብ ኣገዳሲ እዩ። የግዳስ ብገንዘብ ብዙሕ ነገር ምግዛእ ዝከኣል እኳ እንተኾነ፡ ሓጎስ ወይ ዕግበት ምግዛእ ግን ዝከኣል ኣይኮነን።

እቲ ውሩይ ግሪኻዊ ፈላስፋ ኣሪስቶትል፡ ምስጢር ሕጉስ ህይወት ኣብ ሰለስተ ከፊሉ ይርእዮ።

1. መሰረታዊ ጠለባት (basic needs)
2. ሓላፍነት ዘሰክም ዕማም (responsibility)
3. ፍልስፍና (Philosophy)

ብኣመለኻኽታ ኣሪስቶትል፡ ሰብ ሕጉስን ዘዕጉብን ህይወት ክህልዎ እዞም ዝተጠቕሱ ሰለስተ ረቛሒታት ክማልኡሉ ኣለዎም። እቲ መሰረታዊ ጠለባት ዝብሎ ቀዳማይ ረቛሒ፡ ንከም መግቢ፡ ክዳን፡ መዕቈቢን ካልእ ህይወትካ ኣብ ምምራሕ ዘድልየካ መሳለጥያታትን ንብረትን ዝምልከት እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ምምላእ መሰረታውያን ጠለባት ሓደ ረቛሒ ናይ ሕጉስ ህይወት እዩ። ምኽንያቱ ሕጽረት ጠለባት ኣብ ኣእምሮ ጸቕጢ ፈጢሩ ሓጎስ ስለዘህድም። ምልኣት መሰረታዊ ጠለባት ግን በይኑ ሕጉስ ህይወት ክፈጥር ዝኽእል ኣይኮነን። ወዲ ሰብ ህይወቱ ማሕበራዊ ብምዃኑ፡ ኣብ'ቲ ዝነብሮ ኮም ኣገዳሲ ወይ ገለ እጃም ዘለዎ ሰብ ክኸውን ይደሊ እዩ። ንሱ ዝፈጥረሉ ዕግበት ኣሎ። ኣገዳሲ ኮይኑ ክስምዖ ድማ፡ ውልቃዊ ህይወት ካብ ምምራሕ ሓሊፉ ተወሳኺ ሓላፍነት ክስከም ኣለዎ። ኣብ ስድራቤቱ፡ ኣብ'ቲ ዝነብረሉ ኮም ገለ ኣበርክቶ፡ ወይ ተራ ክህልዎ ኣለዎ። ከም እንስሳ ከብዱ መሊኡ ስለዝደቀሰ ጥራይ ሕጉስ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ምእላይ ስድራቤት፡ ምዕባይ ቈልዑ፡ ውልቃዊ ወይ ሽርክነታዊ ዋኒን ምኽያድ፡ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ከባቢኻ ምውሳእን እጃምካ ምብርኻትን ገለ ካብቲ ንሰብ ሓላፍነት ከምዘስምዖ ዝገብር፡ ነዚ ዕማም'ዚ ብምስላጡ ድማ ዕግበት ዝፈጥረሉ ረቛሒታት እዩ። ኣሪስቶትል ኑቲ ሳልሳይ ምስጢር ሕጉስ ህይወት ፍልስፍና ክብል እዩ ገሊጽዎ። እዚ ማለት፡ ምስትንታን፡ ምምርማር፡ ልቦና ዘዕቢ ሓሳባት ምምንጫው፡ ሓቅታት ምድህሳስን ምርዳእን፡ ሓድሕድ ምውጋዕን ሓሳብ ንሓሳብ ምልውዋጥን፡ ምኽታዕን ምድናቕን ወዘተ. ማለቱ እዩ። ብኣገላልጻ ኣሪስቶትል ምፍልሳፍ ዘይብሉ ህይወት ጣዕሚ የብሉን። ፍልስፍና ቀመምን መማቕርቲን ህይወት እዩ። በዚ ድማ እዩ ሓደ ካብ ወሰንቲ ረቛሒታት ሕጉስ ህይወት ኢሉ ኣሰፊርዎ።

ኣሪስቶትል ምፍልሳፍ ሓደ ካብ ረቛሒታት ሕጉስ ህይወት ገይሩ ይግለጾ እምበር፡ ኣገላልጻኡ፡ ኑቲ ኣብዚ ዘመን'ዚ ኣብ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ እንምሃሮ “ፍልስፍና” ብዝብል ስም ዝጽዋዕ ዓውደ ፍልጠት ብፍሉይነት ዝምልከት ኣይኮነን። ብሓፈሻኡ ምሕሳብን ምምርማርን ማለቱ እዩ።

ነዚ ዝተጠቕሰ ከም መእተዊ ተጠቒምና፡ ናብ'ቲ ቀንዲ ኣርእስትና ክንመጽእ። ፍልስፍና ማለት እንታይ ማለት እዩ? መንእሰያት ኣብ ፍልስፍና ዘለና ኣመለኻኽታ ከመይ'ዩ? ብዛዕባ ፍልስፍና ልክዕ መረዳእታ ዶኾን ይህልወና? ፍልስፍና ማለት ኣእምሮኻ ምጭናቕ ጌርና ንወስዶ ክንደይ ኮን ንኸውን?

እቲ ህቡብ ጀርመናዊ ፈላስፋ ኣማኑኤል ካንት ንፍልስፍና “መርሓን ኣእምሮኣዊ

ምውሰዋስን ናይ ልቦና” ክብል ይገልጾ። በዚ ኣገላልጻ’ዚ እንተተመልኪትናዮ፡ ፍልስፍና ስነፍልጠት ኣይኮነን። ወይ ልቦና ማለት ኣይኮነን። ወይ ድማ ፍልጠት ማለት ኣይኮነን። እንታይ ድኣ ፍልስፍና ማለት ብዕምቈት ምሕሳብ ወይ ኣስተንትኖ (meditation) ማለት እዩ። ንስለ ኣስተንትኖ ጥራይ ዘይኮነ ግን ፍልጠትን ልቦናን ንምዕባይ ዝግበር ኣስተንትኖ። በዚ ምኽንያት’ዚ ፍልስፍና እትምሃሮ ነገር ኣይኮነን። ብኣገላልጻ ካንት፡ “ፍልስፍና ዘይኮነ ምፍልሳፍ ጥራይ ኢኻ ክትመሃር እትኽእል።” ብኸመይ? ንገዛእ ሓሳባትካ ብምምርማር፡ ትዕዝብትኻን ተሞኩሮኻን ብዘምሃረካ ወይ ዘይምሃረካ፡ ብዛዕባ ዓለም፡ ሕብረተሰብ ዘለካ ናይ ገዛእ ርእስኻ ርእይቶ ወይ ሓሳብ ምስ ናይ ካልኦት ሓሳብ እናዘመድካ ምስልሳል። ምፍልሳፍ ማለት ብዕምቈት ምሕሳብ ማለት እኳ እንተኾነ፡ ዝኾነ ሰብ ግን ብናይ ካልእ ሓሳብ ከይተጸልወ ናይ በይኑ ሓሳብ ኣልዒሉ ክፈላሰፍ ተኽእሎ የብሉን። ግደ ሓቂ ናይ ገዛእ ርእሰይ እትብሎ ውጹእ ሓሳብ እውን የለን። ምኽንያቱ ከባቢኻ ማለት ወለድኻ፡ ኣሕዋትካ፡ መተዓብይትኻ፡ መማህራንካ፡ ኣዕሩኽቱኻ፡ ባህልን ልምድን እምነትን ሕብረተሰብካ፡ ኣብዚ ዘመን’ዚ ድማ መራኸቢ ብዙሓንን ስነጥበባዊ ፍርያትን ካልእን ኣብ ህንጸት ኣተሓሳስባኻ ዘይንዓቕ ጽልዋ ስለዘለዎም።

ስለዚ ምፍልሳፍ ማለት፡ ካብቲ እትፈልጦ ዝያዳ ኣብሊጽካን ኣዕሚቕካን ንኣተሓሳስባኻን ኣተሓሳስባ ካልኦትን ምፍታሽ፡ ብጥልቀት ምዕዛብ፡ ኣቐዲሙ ሰራቱ ዝጸንሐ ብህሎታትን እምነታትን ከምዝለዎ ከይወሰድካ ልክዕነቱ ምፍታሽ፡ ካብኡ ብምብጋስ ድማ ንኣተሓሳስባኻ ኮነ ኣተሓሳስባ ካልኦት ብምድጋፍ ወይ ብምንጻግ ሓድሽ ርእይቶ ንምምንጫው ወይ ፍርዲ ንምሃብ ዕድል ምርካብ ማለት እዩ። ርግጽ’ዩ ፍልስፍና ብመንጽር ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ክንጥምቶ እንከለና ናቱ ሞያተኛታት ናቱ መማህራን ኣለውዎ። እንተኾነ ናይ ፍሉያት ትዕድልቲ ወይ ክእለት ኣይኮነን። ናይ ውሱናት ፍሉይ ዕማም እውን ኣይኮነን። ኣብ ዩኒቨርሲቲ ጥራይ ዝወሃብ ኮርስ እውን ኣይኮነን። ብተፈጥሮ ኣብ ኩልና ዝርከብ፡ ውህድ ኣካል ናይ ሰብኣውነትና እዩ። ህይወትን ዜስተውዕል ኣእምሮን ዝተዓደልና ስለዝኾንና፡ ኩልና ናይ ምፍልሳፍ ተኽእሎ ኣለና። ሓቂ’ዩ ከይተፈላሰፍካ ምንባር ይከኣል እዩ። እኳ ድኣ ዝበዝሑ ሰባት ከይተፈላሰፉ እዮም ንህይወት ዝነብሩዋ። ከይተፈላሰፍካ ክትሓስብ እውን ትኽእል ኢኻ፡ ንኣብነት ዝኾነ ዕዮ ኣብ ምዕያይ ወይ ዝኾነ ዓይነት ትምህርቲ ኣብ ምጽናዕ ክትሓስብ ግድን እዩ። እዚ ግን ምፍልሳፍ ማለት ኣይኮነን።

ምፍልሳፍ ድኣ እንታይ እዩ? ምፍልሳፍ ማለት መሰረታዊ ሕቶታት እናልዓልካ፡ ብዝተኻእለ መጠን ነቲ ዝበለጸ መረዳእታ፡ ነቲ ክበጽሕ ዝኽእል ዝለዓለ ርትዓ፡ ነቲ ናይ መጨረሽታ ሓቂ ምድላይ ማለት እዩ። ብዛዕባ እእምሮን ምስትውዓልን ምምርማር፡ ብሓጺሩ ብዛዕባ ሓሳባት ምሕሳብ ማለት እዩ። ፍልስፍና ማለት ጥበብ ናይ ምስትውዓል ኮይኑ፡ ብኡ ኣቢሉ ናብ ጥበብ ምንባርን ምንብባርን ዝመርሕ እዩ። ከም ዓውዲ ስነፍልጠት፡ ኣብ ፍሉይ ሓቅታት ዘተኩር ኣይኮነን። ፍልስፍና፡ ንስምዒታት፡ ግምታት፡ ጸኒሕ ብህሎታትን እምነታትን፡ ስነሓሳባት፡ ዝውግ ርእይቶን ሓሳባትን ብነቓፊታዊ ዓይኒ ምምርማር ማለት እዩ። ብሓጺሩ ዓውደ ውግእ ናይ ሓሳባት እዩ። ኣንጻር ድንቁርና፡ ሰረታውነት፡ ሃሜንነት፡ ዘይንጹርነት ዝጋየድ ግጥም ኮይኑ፡ ዳርጋ ንኹሎም ዓውድታት ባህርያውን ማሕበራዊን ስነፍልጠት ዝድህስስ እዩ። ናይ መውዳእታ ሸቶኡ ከኣ ሓቂ ዝሰረቱ ሕጉስ ህይወት ምጉንጻፍ እዩ።

ተፈላሳፋይ ዘልዕሎም ሕቶታት፡ “ኣነ እንታይ ይፈልጥ? እቲ ዘለኒ ፍልጠትን መረዳእታን ልክዕ ወይ ሓቂ ድዩ? እንታይ’ከ ክፈልጥ ይኽእል? ብኸመይ ክነብር ይኽእል? እንታይ ክትሰፎ ይኽእል? ወዲ ሰብ እንታይ’ዩ? ህይወት እንታይ’ያ? ዓለም እንታይ’ያ? ሰብኣውነት፡ ሓጎስ፡ ፍቕሪ፡ ፍልጠት፡ ፍትሒ፡ ሞት፡ ሃይማኖት፡ እምነት፡ ኣምላኽ፡ ሞራል፡ ስነምግባር፡ ስነጥበብ፡ ልቦና ዘበሃሉ ኣምራትን ካልኦት ብዙሓትን ብልክዕ እንታይ እዮም. . . ወዘተ” ዝብሉ እዮም። ዝኾነ ሰብ ነዞም ሕቶታት’ዚኣቶም ብዕምቈት ክሓስበሎም እንተጀሚሩ ክፈላሰፍ ጀሚሩ ኣሎ ማለት እዩ። ከምዚ ዝኣመሰለ ሕቶታት ብተፈጥሮ ኣብ ኣእምሮ ነፍሲ ወከፍና ዝርከብ እናሻዕ ኣብ ሓሳብና ዝመላለስ እኳ እንተኾነ፡ ገሊኦም ሰባት ብዕምቈት ክሓስቡሉ እንከለው ገሊኦም ድማ እንታይ ገደሰኒ ኢሎም ሸለል ስለዝብልዎ እምበር ብህይወት ክሳብ ዘለና ምስና ዝነብሩ እዮም። ሓደ ፈላሳፋ ከምዚ ይብል። “ፍልስፍና ኩተወግድ እንተደሊኻ፡ እቲ ዝሓሸ ምርጫ ኣብ ድንቁርና ክትነብር ምውሳን እዩ።”

እሞ’ኸ መንእሰያት ክንፈላሰፍ’ዶ ኣለና? ነዞም ሕቶ’ዚኣ ኣብ ዘልዓልናሉ ወይ ክንምልሳ ኣብ ዝፈተንናሉ ግዜ፡ ድሮ ክንፈላሰፍ ጀሚርና ኣለና ማለት እዩ። ምፍልሳፍ ማለት ግን ንሓሳብኻ ጥራይ መርሚርካ ወይ ኩርኩርካ ናይ ገዛእ ርእስኻ መልሲ ምርካብ ወይ ኣብ ባዕላዊ መደምደምታ ምብጻሕ ማለት ኣይኮነን። ክትፈላሰፍ ናይ ካልኦት ሓሳባት እውን ምፍታሽን ምፍላጥን የድልየካ። ቅድሚ ሕጂ ደቂ-ሰብ ዝተመራመርሉ ጉዳያትን ዝሃብዎ ርእይቶን ዘመንጨውዎ ሓሳባትን ምርዳእ የድልየካ። ናይ ፍሉጣት ፈላሰፋታት ታሪኽ ምንባብን ንሓሳባቶም ምስልሳልን የድልየካ። ካብ ውህሉል ተሞኩሮን ፍልጠትን ወዲ ሰብ ተበጊስካ ክትመራመር እንከለካ ጥራይ ድማ እዩ ፍልስፍና ዝኸውን። ካብኡ ተበጊስካ ክሳብ’ቲ ክትሓስቦ ዝከኣለካ ዕምቈት ክትጠልቕ እንከለኻ እዩ - ፍልስፍና። ግን ንምንታይ ዕላማ? ሸቶ ፍልስፍና እዚ ዝስዕብ እዩ። ዝያዳ ፍልጠት፡ ዝያዳ ምስትውዓል፡ ዝያዳ ብሩህ ኣእምሮ፡ ዝያዳ ርትዓውነት፡ ዝያዳ ሓጎስ፡ ዝያዳ ህድኣት፡ ዝያዳ ሰላም፡ ዝያዳ ናጽነት. . . ተደማሚሩ ድማ ዝያዳ ልቦና ምጉንጻፍ እዩ። ፍልስፍና ይብል ኣማኑኤል ካንት “ጻዕሪ ወዲ ሰብ

ንልቦና ኮይኑ. . . ዘይጽንቀቕ ባሕሪ እዩ።" ኤፒኩሩስ ዝተባህለ ፈላስፋ ብወገኑ "ፍልስፍና፡ ምስትውዓል ዝሰረቱ ሕጉስ ህይወት ዘጓናጽፈና እዩ" ይብል።

ፍልስፍና ሎሚ ከም ዓውደ ትምህርቲ ተወሲዱ ከም ፍሉይ ሞያ እናተራእየ ስለዝመጸ ድኣ እምበር፡ እቲ ቀደም ዘበን ናይ ኩሉ ሰብ ዋኒን እዩ ነይሩ። ብዙሕ ግዜ ፍልስፍና ምስ ምዕራባዊ ዓለም ተኣሳሲሩ እዩ ዝግለጽ። ፈላስፋታት እናበልና እንጠቕሶም እውን ዳርጋ ኩሎም ኤውሮጳውያን እዮም ክበሃል ይከኣል። ኣብዚ ጽሑፍ'ዚ ከይተረፈ ተጠቒሶም ዘለው ፈላስፋታት ኤውሮጳውያን እዮም። ስለምንታይ? ዝብል ሕቶ ክለዓል ይኽእል እዩ። ኣብ ካልእ ክባቢታት ዓለም ፍልስፍና ኣይነበረን፡ ፈላስፋታት ኣይተፈጥሩን ወይ ድማ ናይ ፍልስፍና ታሪኽ የለን ማለት ድዩ? ኣይኮነን። ኣብ ኩሎም ሕብረተሰባት ማሕበራዊ ህይወት ዘማዕበሎ ልቦናን ስርዓት ኣነባብራን ኣሎ። መሰረት ልቦና ድማ ካልእ ዘይኮነ ፍልስፍና እዩ። ስለዚ ፈላስፋታት ኣብ ዝኾነ ሕብረተሰብ ነይሮምን ኣለውን። ይፍለጡን ኣይፍለጡን ካልእ ሕቶ እዩ። ኩሉ ሰብ ናይ ምፍልሳፍ ተኽእሎ ዘለዎ እኳ እንተኾነ፡ እቲ ዝጠዝሕ ግና ኣደሃቦኡ ኣብ ዕለታዊ ዋኒን ስለዝቐንዐ ነዚ ተኽእሎ'ዚ ከይፈተሾ እዩ ንህይወት ዝሓልፋ። ካብ መንጎ እቶም ብዙሓት ግን ገለ ፍልይ ዝበሉ ሓሳቡቲን ተመራመርቲን ለባማትን ሰባት ይርከቡ እዮም። እቲ ንህይወት ሕብረተሰባት ዝሰርዐ ፍልስፍና ድማ፡ ምንጩ እቶም ኣዝዮም ለባማትን ሓሳቡቲን ውልቀሰባት እዮም። በዚ መንጽር'ዚ ክንርእዮ እንከለና፡ ፍልስፍና ኣብ ኩሎም ህዝብታት ዝነበረን ዘሎን እዩ። ኣብ ርሑቕ ምብራቕ ዝርከቡ ኣህዛብ፡ ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ ንኣነባብራኦምን ልቦናኦምን ዝሃንጽ ናይ ገዛእ ርእሶም ፍልስፍና ነይሩዎም እዩ። ኣብ ኣፍሪቃ እውን ብተመሳሳሊ።

ርግጽ እዩ ዘመናዊ ስርዓት ትምህርቲ ኣብ ኤውሮጳ ስለዝፈለመን ስለዝማዕበለን፡ ኤውሮጳውያን ንፍልስፍና ከም ሓደ ዓውደ ትምህርቲ ፈልዮምን ትሕዝቶ ኣነጺሮምን ስለዝሰፈርዎ መሰረት ፍልስፍና ኤውሮጳ ክመስል ይኽእል እዩ። ኣብዚ ዓውደ ትምህርቲ'ዚ ከም መወከሲ ዝጥቀሱ ኤውሮጳያውን ጥራይ እንተኾኑ እምበኣር ዘገርም ኣይኮነን። ብተወሳኺ ኣብ ኤውሮጳ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ዝሰረተ ሓደ ባህሊ ኣሎ። ባህሊ ውልቃውነት። ሓድሽ ሓሳባት ዘመንጨወ ወይ ፍሉይ ስራሕ ዝሰርሐ ወይ ዝመሃዘ፡ ኣፍልጦ ናይ ምሃብን ምድናቕን ስሩዕ ባህሊ ኣሎ። ኣብ ብዙሓት ካልኦት ሕብረተሰባት ዝጸንሐ ባህሊን ኣጠማምታን ግን ኣዝዩ ማሕበራዊ እዩ። በዚ ምኽንያት "እከለ ከምዚ ኢሉ፣ እከለ ከምዚ ፍሉይ ነገር ሰሪሑ ወይ ኣበርኪቱ" ኢልካ ኣፍልጦ ናይ ምሃብ ባህሊ ዳርጋ የለን። በዚ ምኽንያት ገለ ኣዝዮም ውሑዳትን ግኑናትን ሰባት እንተዘይኮይኖም፡ ብፍሉይነት ዝጥቀሱ ሰባት ምርኳብ ኣጸጋሚ ይኸውን። እዚ ግን ፈላስፋታት፡ ሓሳቡቲን ተመራመርቲን ሰበኣት ኣይነበሩን ማለት ኣይኮነን። እቲ ካልእ ምኽንያት፡ ንፍልስፍና ልክዕ ከምቲ ኤውሮጳውያን ዝገበርዎ ከም ፍሉይ ዓውዲ ወይ ሞያ ይሕዝዎ ስለዘይነበሩ እዩ።

ኣብ ሕብረተሰብና ንኣብነት ቀዳሞት ኣቦታትና ክሳብ ክንደይ ለባማትን ሓሳቡቲን ከምዝነበሩ ዜነጽር መርትዖታት ብዙሕ እዩ። ስርዓት ኣነባብራ፡ ባህሊን ልምድን ሕብረተሰብና ዝሃንጸ ልቦና፡ ምንጩ ሓሳቡቲን ተመራመርቲን ሰባት ዘፍረይዎ ምዃኑ ዘጠራጥር የብሉን። ቀዳሞት ኣበዋት ዝሓደግዎ ኣሸሓት ምስላታትን ጽውጽዋያትን ዋዛታትን ኣብ ምህናጽ ኣተሓሳስባን ልቦናን ሕብረተሰብና ዓቢ ተራ ተጻዊቱ እዩ። ፈጠርቲ ናይዞም ምስላታትን ጽዋታትን ዋዛታትን ትዕዝብቶምን ኣጠማምታኦምን ኣብ ህይወት ክሳብ ክንደይ ዓሚቕ ምንባሩ ምግንዛብ ኣየጸግምን። ንህይወት ብዕምቈት ተዓዚቦም ልቦና ዘዕቢ ምስላታትን ጽዋታትን ዘመንጨው ኣዝዮም ለባማት፡ ሓሳቡቲን ተመራመርቲን፡ ፈላስፋታት ኣበዋት ነይሮምና እዮም። እንተኾነ እዛ ምስላ'ዚኣ እከለ እዩ ኣውጺኡዋ ተባሂሉ ከም ጥቕሲ ውልቀሰብ ተታሒዙ ዘጸንሐ የለን። መን ኢሉዋ? መን ፈጢርዋ? ዝፍለጥ የለን። ከም ናይ ሕብረተሰብ ፍርያት እዩ ዝውሰድ። እምበር፡ ፈጠርቱ ወይ በሃልቱ ውልቀሰባት ምዃኖም ኣየጠራጥርን። በቲ ካልእ ሸነኽ ንኹሉ ሓሳባትን ፍርያትን ከም ውጽኢት ናይ ሕብረተሰብ ጌርካ ምውሳድ እውን ንገዛእ ርእሱ ሓደ ፍልስፍና እዩ። ካብ ውልቃውነት ዝያዳ ንማሕበራውነት ዘተባብዕ ፍልስፍና ጌርካ ክውሰድ ይከኣል።

ሎሚ'ኸ ከምኦም ዝዓይነቶም ተመራመርቲን ሓሳቡቲን ሰባት ይርከቡ'ዶ? ኣብ ርእሲ ልቦና ልቦና ዝወሰኽ ሓድሽ ምስላ ወይ ጽውጽዋይ ክምህዝ ዝኽእል ኣለና'ዶ? "ኣብዚ ዘመን'ዚ ፍልስፍና ኣብቂዑ'ዩ" ዝብሉ ወገናት ኣለው። "ሎሚ ወዲሰብ ዋኒን ኣብዚሑ፡ ሸውሃት ኣግፊሑ፡ ኣብ ስሰዐን ሃፍተን ስለዝኣተወ፡ ንፍልስፍና ዝኸውን ግዜ የብሉን" ይበሃል እዩ። "ምፍልሳፍ፡ ኣእምሮኻ ምጭናቕ'ዩ? እንታይ ገደሰካ ትፈላሰፍ?" ዝብሉ እውን ኣይሰኣኑን። እዚ ግን ልክዕ ኣይኮነን። ሰብ ብተፈጥሮኡ ዝሓስብ ኣእምሮ ስለዝተዓደሎ፡ ፍልስፍና ኣብ ዝኾነ እዋን ዘቋርጽ ኣይኮነን። ዘይውዳእ ጉዕዞ እዩ። ግን ኩሉ ሰብ ንፍልስፍና ቦታ ይህቦ ማለት ኣይኮነን። ቀደም ዘበን እውን እንተኾነ ከምኡ እዩ ነይሩ። ለባማትን ሓሳቡቲን ተመራመርቲን ሰባት ጥራይ እዮም ኣብ ፍልስፍና ዝግደሱ። እሞ'ኸ ናይ ሎሚ መንእሰያት ንፍልስፍና ከመይ ንጥምቶ? ክሳብ ክንደይ ኣደህቦ ንህበሉ? የድልየና ድዩ'ኸ? ብርግጽ የድልየናን ፈረቓን። ምኽንያቱ ምፍልሳፍ ማለት ሕጉስ፡ ምስትውዓልን ልቦናን ዝመልኦ ህይወት ምውናን ማለት እዩ። ምፍልሳፍ እንተጸሊእካ፡ እቲ ዘሎ ሓደ ምርጫ፡ ኩብድ'ኻ ጥራይ መሊእካ ኣብ ጸላም ድንቁርና ምንባር እዩ። ስለዚ ኣብ ብርሃን'ዶ ኣብ ጸላም ምንባር ይሓይሽ? እቲ ሕርያ ናይ ውልቂ እዩ። ግን ካብ ዕጉብ ሓሰማ፡ ምስናይ ዘይዕግበቱ ሰብ ምዃን ይሓይሽ። ካብ ዕጉብ ዳንደ ድማ ዘይዕጉብ ሶቅራጥስ ይበልጽ። እቲ ቀንዲ ምስጢር ሕጉስ ህይወት ልቦና ምስትውዓልን ስለዝኾነ!

# ብንጽል ምንባር ምቁር'ድዩ ዕረ?

ሚኪኤል ጸጋይ

ኣብ ጉዕዞ ህይወት፣ ሰባት ብዙሓት ኣገባባት መውሰቦ ኣማዕቢሎም'የም። ንኣብነት ጥንቲ ዝነበረ እንተርኢና ብዘይ መርዓ ሓሓሊፍካ ምውሳብ ነይሩ። ቀጺሉ ድማ ሓደ ምስ ብዙሓት ደቀንስትዮ፣ ሓንቲ ምስ ብዙሓት ደቀተባዕትዮ፣ ሓደ ምስ ሓንቲ፣….. ኣገባብ መውሰቦ መጺኡ። ሎሚ ሎሚ ድማ ፍልይ ዝበለ ምርጫ ኣነባብራ ይመጽእ ኣሎ፣ ከይተመርዓኻ ብንጽል ምንባር።

ብንጽል ምንባር ግን ምርጫ'ድዩ ወይስ ዕጫ? ካብ ሰባት ናብ ሰባት ዝፈላለ'ዩ። በዚ ኩይኑ በቲ ግን ኣብ ባህሊ ኩለን ብሄራትና ከይተመርዓኻ ምንባር ንኽልቲኡ ጾታ ከም ጸቡቕ ኣይወሰድን'ዩ። ዝወቱራት ሕቶን መልስን ኣለዉ። "ተመርዒኻዶ?"… "ኣይተመርዓኹን".. "ኢሂ ቀርኒ ከተውጽእ"… "እወ ተመርዕየ"… "ግርም! ወሊድካዶ'ኸ?"…. " ኣይወለድኩን" "እሂ እንታይ ኮንካ?" "እወ ወሊደ" "ክንደይ?"…… እቲ ሕቶ ዘውዳእ ኣይኮነን። "ዝወለደ ከበደ" "ጀር ኣይሓድ"፣ ንዘይወለደ "ማይት በዓርቱ" ዝብሉ ምስሌታት ኣገዳስነት መውሰቦን ምውላድን ዘርእዩ'የም። ኣብ ከምዚ ዝኸበርታቱ ሕብረተሰብ ከይተመርዓኻ ብንጽል ምንባር ዘይቅቡል'ዩ። "ኣቢይ ክምርያ'ዚ ምሽት ምሽት እናተመርዓወ" ዝብል ሕሜታ ደስዕቡ። ብኣንጻሩ ድማ "እንታይ'ዩ ዘይምርያ እምበርዶ ጉድለት የብሉን" ዝበሃል'ውን ይስማዕ።

"ስኮፑሊ" እትብል ብወናም ደረፋይ ቴድሮስ ሓገስ (እሩሩ) እትቐርብ ደርፊ ክሰምዕ'ክሎ ካብ ምዝንግዖት ዝኣለ ወይ ካብ ሳዕስዒት ዝወጽእ ዓርኪ ኣሎኒ። "መኣስ'ሞ ስኮፑሊ ክንከውን መሪጽና ብጾገም እንዳኣልና ዘይተመርዓና፣ እንታይ'ዩ ክብለና ደልዩ እቲ ደረፋይ" ይብል። ብወከይ "እታ ደርፊ ናብራ ስኮፑሊ ብዘየገባእ ኣብ ርእሲ ምግላጻ ስኮፑሊ ንምኳን ዘምርሐ ጠንቅታት ስለ እተለዕል ነታ ደርፊ ዘጸልእ የብልካን" እብሎ። ኣይተዓወትኩን ግን። ኣጋጣሚ ኩይኑ እቲ ዓርከይ ክሳብ ሎሚ'ውን ኣይተመርዓወን ኣሎ።

ብዙሕ ሰብ ዘርከበሉ ሕጂ'ውን ብብዙሓት ዝእምነሉ፣ ሰብ ዘምርዓወሉ ምኽንያታት ዓቕመ ኣዳሙ-ሄዋን ብምብጽሑ፣ ንሲጋዊ ርክብ ብዘምልከት ሓደ ካብቲ ካልእ ተኣማንነት ክርከብ። ወሊዱ ከዕቢ፣ ከም ምልክት ክብርን ዕቤትን፣ ናይ ሓባር ንብረትን ሃብትን ንምፍራይ'ዩ። ኣብ ዝኸነ ኩርናዕ ዓለም መርዓን ሓዳርን ሕጂ'ዉን ኣገደስቲ'የም። እንተኾነ ከምቲ ኣብ መእተዊ ዝተጠቕሰ ብንጽል ምንባር (ብዘይ ሓዳር) ከም ሓደ ዘይያታዊ ኣገባብ ናብራ እንተ ከም ምርጫ እንተ ከም ዕድሎት ኣብ ብዙሓት ሃገራት እናበዝሐ ይመጽእ ምህላዉ ይፍለጥ።

ስለምንታይ'የም ብንጽል ዝነብሩ ሰባት እናበዝሑ ዝመጽኡ ዘለዉ? ምናልባት ከም ሓደ መልሲ ክወሰድ ዝኽእል ኣብዚ እዋን እዚ ሰባት ንናብራ ዝኸውኖም ሃብቲ ወይ ሞያ ቅድሚ መርዕኦም ክሕዙ ይደልዩ ኣለዉ። ቀደም ኣብቲ ያታዊ ሕብረተሰብ እዚ ዝተጠቕሰ ብዙሕ ተገዳስነት ዝወሃቦ ኣይነበረን። ዕድሚኦም ዝኣኸለ መንእሰያት (ሙብዛሕትኡ እዋን ትሕቲ ዕድመ ከለዉ) ብወለዶም ኣብ ዝሰራዕ መርዓ ይኣትዉ ነበሩ። ናብራኦም ድማ በቲ ልሙድ ንጥፈታት ማሕረስ ወይ ጉስነት ወይ ድማ ኣብ ከተማ ብሸቕሊ እናተመርሐ ግንባርም ዝሃቦም ናብራ ይመርሑን ንጸገማት ከከም ኣመጻጽኡ ይሰግርዎን ነይሮም። ሎሚ ግን ናይ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ምዝዛም፣ ቅድሚ መርዓ ሞያ ምጭባጥ፣ ቅድሚ መርዓ ወርቅን ንብረትን ምእካብ ኣብ ኣደነሀ ብዙሓት መንእሰያት ንረኽቦ። ኣብ ጾታዊ ዕርክነት፣ ፍቕራዊ ጉዕዞ ወይ ብሓዳር ከይተቖረንካ ኣብ ፈንጠዚያን ጸወታን ዝሓልፍ ዓመታት ድማ ኣካል ናይቲ ንመርዓ ምውንዛፍ'ዩ። ኣብዚ እዋንዚ ሰብ ንኽምርዖን



ሓዳሩ ንኽመርሕን ዘድልዮ ቁጠባዊ ትሕዝቶ ከቢዱ ምህላዉ, ንገለ ክፀምርዓዉ, ዝመርጹ መንእሰያት ዕንቅፋት ምኳኑ ክዘንጋዕ ድማ ኣይከኣልን። ዕድሚኦም ኣብ መንጎ 30 ክሳብ 40 ዝበጽሑ መንእሰያት ከይተመርዓዉ, ንመርዓ ዝመቸአ ዕድል ክጸበዩ ምርኣይ ከም ሓደ ኣብነት ክወሰድ ይከኣል።

ምዝንባል ምጣኑ (ረሾ) ናይ ክልቲኡ ጾታታት'ዉን ማለት ኣብ ሓደ ሃገር ሓዲኡ ጾታ ዝያዳ እንተብዚሑ ኑቲ ብዘይ ወለንታ ዚጋጥም ብንጽል ምንባር ብቑጽሪ ንኽበዝሕ ካብ ዝጉብኡ ጠንቅታት ሓደ'ዩ። ኣብ ብዙሓት ሃገራት ምዝንባል ምጣኑ ደቀንስትዮን ደቀተባዕትዮን ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ይርአ። ኣብ ቻይና፣ ህንዲ፣ ኮርያ፣ ታይዋን ንኣብነት ሕጽረት መንእሰያት ደቀንስትዮ ይርአ። እዚ ሕጽረት እዚ ዝርአ ብመሰረት ባህሊ ናይተን ሃገራት ደቀ-ተባዕትዮ ምውላድ ተመራጺ ስለዝኾነ፣ ገና ኣብ ከብዲ ኣዲኦም ዘለዉ ዕሸላት ጾታኦም ብሕክምና እናተረጋገጸ ንዕሸላት ደቀንስትዮ ብፃንጻል ወይ ድማ ምስ ተወልዳ ብምቕታል ቁጽረን ስለዝወሐደ'ዩ።

ኩናትን ስደትን'ዉን ምጣኑ ክልተ ጾታታት ኣብ ሓደ ሃገር ካብ ዘዛናብሉ'የም። ንኣብነት እኹል መጸናዕቲ ምግባር ዘድሊ እንተኾነ ብስግረ-ዶብ ኣብ ዝካየድ ስደት ካብ ደቀ-ኣንስትዮ ዝያዳ ደቀተባዕትዮ ከም ዝኸዱ ይግመት። እዚ ድማ ኣብ ወሽጢ ሃገር ይኹን ኣብ ግዳም መንእሰያት መዛናኦም ኣብ ምርካብ ሕጽረት ዘኸትል ምኳኑ ክሕሰብ ይከኣል። ምዝንባል ምጣኑ ጾታታት ብኩናት ይምጻእ ብባህላዊ ምኽንያታት ብንጽል ዝጉብኡ ሰባት ንኽበዝሑ ዝድርኽ'ዩ። ኣብዚ እዋን'ዚ ከም ቻይና ዝኣመሰሉ ሃገራት ኑቲ ምጣኑ ንምትዕርራይ ተቐባልነት ዝረኸበ ግልኣንስተይቲ ብቑጠባ ኩነ ብባህሊ ንምርግጋጽ ይሰርሓ ምህላወን ይግለጽ።

ካልእ ንምጣኑ መርዓ ዝቐንሰን ንብንጽል ምንባር ዘተባብዕን ድማ እቲ ንዝሙት፣ ቅድሚ መርዓ ምውላድን ፍትሕን ከም ሓጢኣትን ወርደትን ዝወሰድን ዝኹንን ዝነበረ ሕብረተሰብ ኣብ ኣጠማምትኡ ለውጢ ምምጽኡ'ዩ። ዘይተመርዓዉ መንእሰያት ቅድሚ መርዓኦም ብዕርክነት ክዘዉሩ፣ ብዘይመርዓ ተኣኻኺቦም ክወልዱን ተመርዕዮም ክበታተኑን፣ ከምቲ ናይ ቅድም ተሪር ኩነኔ ስለዘይብሉ እዚ ለውጢ'ዚ ሰባት ከይተመርዓው ክዘሩን፣ ብወሰን ክወልዱን ብቐሊል ምስሕሓብ ክፋተሑን ከም ዘተባብዕ ይግመት።

ብዕድመ ዝደፍኡ ሰባት ንምምርዓው ድሌት ምስ ዝህልዎም መጻምድቲ ናይ ምርካብ ዕድል ካብ ኣብ ደቀንስትዮ ኣብ ደቀተባዕትዮ ይዓቢ። ብዕድመ ዝደፍአ ወዲተባዕታይ ንእሹቶ ጓልኣንስተይቲ ናይ ምምርዓው ምርጫ ስለዝህልዎ ብዕድመ ንዝደፍኣት ጓልኣንስተይቲ ከይምርያ ዕድል ዝኸልእ'ዩ። ኣብ ብዙሓት ሕብረተሰባት ዓቢ ንንእሽቶ ጓልኣንስተይቲ ክመርያ ቅቡል ክኸዉን ከሎ ንእሽቶ ወዲ ብዕድመ ንዝደፍኣት ጓልኣንስተይቲ ክምርያ ከም ቅቡል ኣይወሰድን። እዚ ንብዙሓት ደቀንስትዮ መዛና መጻምድቲ ከይረኽባ ዕንቅፋት ኢዩ። ንኣብነት ወዲ 50 ዓመት ንጓል 30 ዓመት ይምርያ እንተዛልዩ ካብ 38 ክሳብ 50 ዓመት ንእትርከብ ጓልኣንስተይቲ ዝጸበበ ናይ መውሰቦ ዕድል ይፈጥር ማለት'ዩ።

ናብራ ስልጡን ብተክኖሎጂ ምምሕያሹ'ዉን ንጽል ህይወት ኣብ ምምራሕ ኣበርክቶ ከም ዘለዎ ይግለጽ። ንኣብነት ካልእ ጥቕምታት መርዓ ገዲፍና፣ ሓደ ወዲ ተባዕታይ እንጀራ ሰንኪታ፣ ጸብሒ ሰሪሓ፣ ክዳን ሓጺባ እትሕግዞ በዓልቲ ቤት ክትህልዎ ይምርያ ነይሩ። ሎሚ ግን ሳላ ሓጻብትን ከሸንትን ማሽናት፣ መግቢ ዘቐንያ ፍሪጃት ናብራ ስልጡን ምቕላሉ ምስ ካልእ ረቛሒታት ተደሚሩ ንብንጽል ምንባር ዘተባብዕ'ዩ ክበሃል ይከኣል።

ኣብ ገለ ሃገራት ብዙሕ'ኻየደ መጽናዕቲ ብንጽል ምንባር ምርጫ ክኸዉን ይኽእል'ዩ። ዕድሎት ወይ ዕጫ ክኸዉን ድማ ይኽእል'ዩ። ነባሪ ወይ ግዜያዊ ክኸዉን'ዉን ይኽእል። እዞም ዝስዕቡ ምዳባታት ክጥቀሱ ድማ ይኽእሉ።

- ብወለንታኦም ንግዜኡ ብንጽል ዝጉብኡ፣ እዚኣቶም ናይ ምምርዓው ድሌት ዘለዎም፣ ግና'ኸ መጻምድቲ ኣብ ምንዳይ ዘይበጽሑ ብኣንጻሩ ሞያ፣ ትምህርቲ፣ ወይ ወፍሪ ኣብ ምኪያድ ወይ ኣብ ሃገራዊ ዕማም ዝግደሱ'የም።

- ብወለንትኦም ንሓዋሩ ብንጽል ዝጉብኡ፣ ፈጺሞም ዘይተመርዓዉ ኩይኖም ዚ ድማ ከም ምርጫ ዝተቐበልዎ ወይ ሓንሳብ ተመርዕዮም ከብቕዑ ድሕሪ ፍትሕ ንዳግማይ መርዓ ቶባ ዝበልዎ። ብጾታዊ ዕርክነት ሓቢሮም ዝነብሩ ቃልኪዳን ግን ክኣስሩ ዘይደልዩ። ፍቕሪ እንተዛልዩ መርዓ እንታይ ይጉብረልካ በሃልቲ፣ ከምኡ'ዉን ዓለም ዝመኸኑ ፈላስቲ፣ ኢታያት፣ ደናግል ወዘተ ኣብዚ ምድብ እዚ ይኣትዉ። ብገለ ኣጋጣሚ ዝወለዱ ወይ ዝወለዳ ዝኣኦም የዕቢ'ምበር ሕጂ መርዓ እንታይ ክጉብረለይ በሃልቲ.....

- ብዘይወለንታኦም ንግዜኡ ብንጽል ዝጉብኡ፣ መርዓን ሓዳርን ዝበህጉ ወይ ዝበህጋ፣ መጻምድቲ ክረኽቡ ቀሊሕ ዝበሉ/ዝበላ ኩይኖም ብፍትሕ ወይ ብሞት መጻምድቶም ዝሰኣኑ፣ ዕድመ መርዓ ብመጠኑ ዝሓለፎም፣ ወይ ቅድሚ መርዓ ዝወለዳ ወይ ዝወለዱ ክኾኑ ይኽእሉ።

- ብዘይወለንታኦም ንሓዋሩ ብንጽል ዝጉብኡ፣ ብዕድመ ዝደፍኡ ፍቱሓት፣ ብዕድመ ዝደፍኡ መጻምድቶም ዝመቶምን ዘይተመርዓዉን ኩይኖም መርዓ ዘይጸልኡኳ እንተኾኑ ብሰንኪ ዕድመ መጻምድቲ ክረኽቡ ዘይከኣሉ'የም። በዚ ድማ ንዓለም በይኖም ኩሓልፍዋ ምኳኖም ኣሚኖም ዝተቐበሉ'የም። ከይምርዓዉ ኣካላዉን ኣእምሮኣዉን መሰናኽል ዝዓንቀፎም ንጽል'ዉን ኣብዚ ይምደብ።

ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ምዳባታት ገለኡ ተዛማዲ'ዩ። ንኣብነት ንግዚኡ ንጽል ዝጸንሐ ክምርያ ይኽእል። ስለዚ ካብ ብንጽል ምንባር ወጺኡ ክበሃል ይከኣል። ግና'ኸ ተፋቲሑ ድማ ካልእ ግዜ ንኸይምርያ ክወሰን ይኽእል። ኣብ ንጽል ተመሊሱ ድማ ይበሃል። እንተኾነ ገለ ሰባት እንተስ ብምርጫ እንተስ ኣብቲ ናይ መርዓ ዕዳጋ ብዘኾነ ዕንቅፋት ብዘይምዕዋቶም ንጽል ህይወት ብቀዋምነት ዝመርሑ ኣለዉ።

መርዓ ብዙሕ ጸጋታት ከም ዘለዎ ብዙሓት ሰባት ይምጉቱ። ኣብ መርዓ መንፈሳዉን ኣካላዉን ምዕባለኦም እትከታተሎም ሕጋዉነት ዘለበሱ ቀልዐት ይህልዉኻ። ካብ ተገጺሎ ዘድሕን ኣፍቃሪ ወይ ኣፍቃሪት ዝፈጥረልካ ኣጋጣሚ'ዩ። ምትሕግጋዝ፣ ምትሕልላይን ሓደ ኑቲ ሓደ ምኽንኻንን ይፈጥር። ንኣብነት ብዕድመ ዝደፍኡ መጻምድቲ ሓደ ኑቲ ሓደ ዝጉብሮ ሓገዝን ክንክንን ኣገዳሲ ክፋል ናይ ወሐስ ህይወት'ዩ ክበሃል ይከኣል። መርዓ፣ ጓኖት ዝነበሩ ሰባት ናብ ናይ ቀረባ ኣዝማድ ይልዉጥ። መርዓ መማኽርትን መኻፈልቲ ሽግርን ብጻይ ወይ ብጻይቲ ይፈጥረልካ። ካብ ካልኦት ሰባት

እንተላይ ካብ ናይ ስጋ ኣዝማድካ ዝኸወልካዮ ምስጢር ንመጻምድትኻ ይነግር።

ብንጹል ምንባር'ውን ናቱ ብልጫታት ከም ዘለዎ ይግለጽ'ዩ። ብንጹል ምንባር ብሕትዉና፣ ነጻ ኩንካ ኣብ ዝመረጽካዮ ቦታን ዓይነት ስራሕን ንኽትነብር ዕድል ይህብ። ሓደ ብንጹል ዝነብር ሰብኣይ ኑቲ ዝመርሖ ህይወት ብኸፃሚ ዝስዕብ ገይሩ ገሊጽዎ።

ከም ድላየይ ዓው ኢለ የዕብዮቐ ዝሰምዓኒን ዝዀስጸንን የለን። ወጀሃላይ ክኸዉን ይኽእል ዝስሕቀኒ የለን። ድሙ ከልቢ ኣብ ማእከል ገዛይ ከጥሪ ይኽእል ኣልግሰን ዝብለኒ ድማ የለን።

ሓንቲ ሰበይቲ ድማ ንብንጹል ምንባር ብልጫኡ ብኸፃሚ ዝስዕብ ገሊጻቶ።

ካብ ቤት ማእሰርቲ ዝወጸኣት እሰርቲ ዝኸውንኩ እስመዓኒ። ምሸት ምሸት ድራር ኩዳሉ ኣይግደድን'የ። ምኸሰታር ገዛን ዝተብትከ መልጉም ምልጋብን ማዕረ'ቲ ኣብ ሓዳር እትሰርሖ ኣይኮነን። ኑበሰይ ከጸብብቐ'ውን ኣይጭነቐን'የ። እዚ ድማ ካብ ዘሐጉሰኒ'ዩ።

ብንጹል ዝነብሩ ሰባት ተኻጽሎን ጸገምን ኣለዎም ዝበሃል'ውን ዘተማልአ መግለጺ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ምስ ዉላድ ወይ ኣባላት ስድራኻ እንተዘይሃለዉ፣ ብዙሓት ካብኣቶም ምስ ካልኦት ኣዝማድን ኣዕሩኽን ብዘኑብርዎ ምትሕውዋስን ምትሕግጋዝን ንጸገምን ተኻጽሎን ይቕይርዎ ኢዮም።

ገለ መጽናዕትታት ከም ዝጠቕስዎ፣ ብንጹል ዝነብሩ ደቀ-ተባዕትዮ ካብ ምርዕዋት ደቀ-ተባዕትዮ ዚያዳ ብሕማም ተሳቒዮም፣ ተጨኒቖም፣ ተበሳጨዉትን ስነኣእምሮኣዊ ጉድለት ከጥቅዖም ዝኽእልን'ዮም። ብንጹል ኣብ ምንባር ዝህሉ ነጻነት ሰባት ብዙረት ኑበሶም ክጉድኡ ወልፍታትን መስተን ከማዕበሉ ኣጋጣሚ ይፈጥር። ምርዕዋት መብዛሕትኡ ግዜ ዘየድሊ ወልፍታትን ወልቃዊ ልማዳትን ከማዕብሉ ኣይክእሉን'ዮም። ምኽንያቱ መብዛሕትኦም ደቆም ብዋዕኡ ናይ ምዕባይን ሓዳሮም ናይ ምኽባርን ሓላፍነት ስለዘሰክሙ (ግዝኦም ኣብ ሓዳር ከውዕልዎ ስለዝግደዱ) ክኸዉን ይኽእል። ብዘይካ'ዚ ምርዕዋት ስብኡት ጥዕናኦም ዝከናኸና ኣንስቲ ስለዘለዎኦም ክኸዉን'ውን ይኽእል።

ብኻልእ ወገን ብንጹል ምንባር ዝተቐበለ ደቀ-ኣንስትዮ ገዛእንን ኑብሰንን ናይ ምልዓልን ምስ መሓዙትን ኣዝማድን ርክብ ብምግባር ተኻጽሎ ኣብ ምቕናስን ዚያዳ ደቀ ተባዕትዮ ብልጫታት ከም ዘለወን ይእመን።

ይኹን'ምበር ብንጹል ዝነብራ ደቀ-ኣንስትዮ ካብ ብንጹል ዝነብሩ ደቀተባዕትዮ ዚያዳ ዝሸገራሉ ኩነታት ኣሎ። ሰብኣይ የብለንን እናተባህላ ንጾታዊ ርክብ ዝጥመታን ዝድፈራን ምኽንያት'ዩ። ካብ ሓዳሮም ወጻኢ ስጋዊ ርክብ ዝነብሁ ሰባት መዓልቦ ዓይኒ እትኸዉን ብንጹል እትነብር ጓልኣንስተይቲ'ያ። ካብኡ ሓሊፉ ድማ ግዳይ መታለልትን ዓመጽትን ክትከዉን ትኽእል። ብዘይ ሰብኣይ እትነብር ጓልኣንስተይቲ ንጾታዊ ርክብ ብተደጋጋሚ እትሕተትን እትደፈርን ዋልታ ዘይብላ ሰብ ኢያ። ኣብ ገለ ሃገራት ገዛእንን ንበረተንን ብዚያዳ ዝስረቕ ወይ ክስረቕ ዝፍተን፣ ኣካላዊ ማህረምቲ'ውን ዘጋጥመን ብንጹል ዝነብራ ደቀንስትዮ ምኳነን ጸብጻብት ፖሊስ የመልክቱ።

ብንጹል ዝነብሩ ወይ ዘይወለዱ ኣብ ስራሕ ካብ ዘጋጥሞም ጸገማት ዝጥቐስዎ'ውን ኣሎ። ኣለይ መለይ ዝብልዎ ሓዳርን ደቅን የብሎምን እናተባህለ ተወሳኺ ናይ ስራሕ ሰዓታት ክሰርሑ፣ ዋላ ዝኸፈልሉ'ውን እንተኾኑ ኣብ በዓላትን መዓልታት ዕርፍትን ክሰርሑ ዝሕተቱ፣ ከቢድ ስራሕ ኣብ ዘኳይዱ ኮሚተታት ዝሳተፉ፣ ኣብ ዝበዝሐ መገሻ ዝለኣኹ ምኳኖም ይገልጹ። ጸገም የብሎምን እናተባህለ ካብ ዞባ ናብ ዞባ ብቐያር ዝናጠሩ ንሳቶም ምኳኖም መረረኦም ይገልጹ።

ኣብ መደምደምታ ሰባት ጸገምን ነጻነትን ጸቡቕ'ዩ ናብ ዝብል ይዝምብሉ ኣለዉ። ሞያዊ ስርሓት ንምምዕባል ንኣብነት ንምስኣል ወይ ንምጽሓፍ ወይ ሓድሽ ነገር ንምምሃዝ በይንኻ ምኳን ከም ኣገዳሲ ዝርእይዎ ኣለዉ። መንእሰያት ኣብ መርዓን ሓዳርን ዝጋጥም ንኣሽቱ ጌጋታት ዘለዎም ተጻወርነት ምጉዳሉ፣ ብደቐቕቲ ምኽንያት ናብ ፍትሕ የድህቡ ምህላዎም፣ "ካልእ ትጨማለቕ ስራሐ ክነብር ዝኽእል ኣብ ብርከይ ዘስተንፍስ ሰብ'ኮ'የ" ዝብል ምኽንያን ዘይምኽንያን ኣረዳድኣታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ ብንጹል ምንባር ከም ሓደ ኣገባብ ናብራ እናተመረጸ ክኸይድ ከም ዝኽእል ሓያሎ ጸሓፍቲ ይትንብዩ። ሰብ ምስ ዓርኩ ወይ ምስ ስድራቤቱ'ኸሎ ኮምፒዩተር ወይ ሞባይል ብምጥዋቕ ኣብ ምዝንጋዕ ዝጸመደሉ ተርእዮ፣ ንኻልኦት ክነሰምዖሉ ዝተዓደለና ኣእዛን ሄድ ፎን ወይ ኢር ፎን ሰኺዕና መዚቃን ድራማን ናይ ቀረባ ዘመድና ኩይንሉ ኣብ ዘለወሉ እዋን ብንጹል ምንባር ዝህቦ ናይ ብሕትናን ነጻነትን ጸጋ ተበሂጊ ከይጉብር ዘጸቕል ኣይኮነን። እንተኾነ ቀጻልነት ሕብረተሰብን ምሉእነት ሰብን ብመርዓን ወላድን'ምበር ብንጹል ብምንባር ዝረጋገጽ ከም ዘይኮነ ክዝንጋዕ ኣይግባእን።

ጽሑፋይ በዛ ትስዕብ ሰንጠረጅ ክደምድም።

## ተመርዒኻ ምንባር

- ኣብ ማእከል ስድራቤት ምሙማቕ፡ ተኻጽሎ ዘይምህላው

- እሙን ወይ ተኣማኒት መጻምድቲ ምህላው (ኣብ ስጋዊ ርክብ)

- ተመርኳስነትን ፍቕርን

- ቁጠባዊ ትሕዝቶ ሓደ ካቡቲ ካልእ ናይ ምጥቃም ተኽእሎ፣ ምትሕግጋዝ

- ዝሓለየልካ መጻምድቲ ይህልወካ። ኣብ እርግናን ሕማምን ዝሕግዞካ ዉላድ ምርካብ

- ብኣዝማድ፣ ብፈተውትን ብከባብን ማሕበራዊ ተቐባልነት ምርካብ

## ብንጹል ምንባር

- ብሕትውና፣ ናጽነት፣ ቀይዲ ዘይምህላው

- ምስ ዝመረጽካዮ ሰብ ዕርክነት ምምስራት። ነጻ ኩንካ ምስ ብዙሓት ሰባት ብስራሕ ይኹን ብዞያ ምርኻብ

- እናናሻዕ ዝቀያየር ኣገባብ ህይወት ምምራሕ

- ረኺብካ ስኢንካ ኣብ ገዛእ ኑብስኻ ምምርኳስ

- ብዘይወላድ ናይ ምንባር ተኽእሎ፣ ኣብ እዋን እርግናን ሕማምን ሓጋዚ ምስኣን (ንኣብነት ኣብ ዐረት ዝመርሕ

ዘጃርጽ ናይ ተመርያ ጽቕጢ፣ ክብሪ ምስኣን፣ "ናይ ገለ ጸገም ኣለዎ" ሕሜታ

# ባህልን ስነ-ጥበባትን




## “ካብ’ቶም ንመድረኽ ዘይፈርሁ’የ”

### ድምጻዊ ኣኽሊሉ መብራህቱ (ኣኪለ)

የናስ ኣብርሃም

ልክዕ ኣብ’ታ ዝተቛጸርናላ ቦታ ምስ በጻሕኩ ንምርግጋጽ ደዊለሉ። ኣይተቐበላን። ተጠራጢረ ቁሊሕ ምሊሕ ክብል ምስ ጀመርኩ ግና ደቢኹ ኢሉ። ሓደ ካብ’ቶም ህቡባት ድምጻውያን መንእሰያት ኮይኑ፡ ብዝተፈላለየ ቋንቋታት ማለት ብትግርኛ፡ ትግረ፡ ዓረብ፡ ብሌንን ሕዳርብን ዝደርፍ ብምዃኑ ዝተፈልየ ብልጫኡ’ዩ። ብዘይካ’ዚ ከም ተዋሳኣይ’ውን ኣብ ገለ ፊልምታት ተሳቲፉ ዓቢ ኣድናቖት ዘትረፈ’ዩ።

ድምጻዊ ኣኽሊሉ መብራህቱ’ዩ። ኣብ 1984 ኣብ ከሰላ ሱዳን ዝተወልደ ኣኽሊሉ ገና ቈልዓ እንከሎ’ዩ ብዓበይቲ ሱዳናውያን ስነጥበበኛታት ደርፊ ክምስጥን ኑቲ ዝሰምዖ ከዝይሞን ጀሚሩ። ኣብ ሱዳን ቤ/ት ሰውራ ክሳብ 6ይ ክፍሊ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ድሕሪ ምክትታል ኣብ 1995 ናብ ሓጋዝ መጺኡ። ኣብኡ ናይ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ትምህርቲ ቀጺሉ። ኣብ 2003 ድማ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቱ ንምቕጻል ኣባል መበል 17 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኮይኑ ንሳዋ ወሪዱ። ድምጻዊ ኣኽሊሉ ኣብ 2002 ምስ’ታ ሓብሒብ ኣብ’ዚ ደረጃ ዘብጽሖቶ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ብምዃን፡ ክሳብ ሕጂ ስነጥበባዊ ንጥፈታቱ የካይድ ኣሎ። ምስኡ ዝገበርናዮ ዕላል እንሆ፡-

*** ኣብ ግዜ ቁልዕነትካ ከመይ ኔርካ ኣብ ባህርያት ይኹን ኣብ ትምህርቲ?**

- ዋእ ብባህርያት እንተኾይኑ ውዕይ ዝበልኩ ድኣ ይኹን’ምበር እዱብ ዓይነት ቈልዓ’የ ነይረ። እቲ ዋዒስ ናይ ጥዕና’ዩ። ኣብ ትምህርቲ’ውን እንተኾነ ሰናፍ ኣይነበርኩን። ኣብ’ዚ ከም ፍሉይ ዝጠቐሶ ግና ቈልዓ ከለኹ ምስ ዓበይቲ ኮፍ ኢልካ ምዕላልን ምውሳእን ባህ እብለኒ ነይሩ።

*** ናብ መዚቃ ዓለም ብኸመይ ኢኻ ኣቲኻ? ወይ ጽልዋ ዘሕደረልካ እንታይ’ዩ?**

- ኣብ ሱዳን ተመሃራይ ቤት ትምህርቲ ሰውራ እንከለኹ ብፍሉይ እምስጦን ብኽቱር ስምዒት ክዝምርን እዝከረኒ። ብዝይካኡ’ውን ዓበይቲ ሱዳናውያን ደረፍቲ ክደርፉ ክሰምዕን ክርእን ከሎኹ እምስጦ ነይረ። ድሕሪኡ ናብ ሓጋዝ ምስ መጻእኩ፥ ኣብ’ቲ ዝመሃረሉ ዝነበርኩ ቤ/ት ኸኣ ሓንቲ ጉጅለ ባህሊ ስለ ዝነበረት ኣብኡ እቲ ኣብ ውሽጠይ ተደጒሉ ዝነበረ ስምዒት ክንጸባረቕ ጀሚሩ። ኣብ’ቲ እዋን ከቦርድ ዝሕዝዞልና ዝነበረ መምህር ወልዱ ዳኘው፡ ዓይኒ የውድቐለይ ነይሩ። “ንስኻ ኣብ መጻኢ ንዓዕ ደራፋይ ክትከውን ኢኻ” እብለኒ ነይሩ። በቲ በብእዋኑ ኣብ መድረኽ ዘቕርቦ ዝነበርኩ ደርፍታት ድማ ብመንእሰያት ጽቡቕ ተቐባልነት ክረኽብ ክኢሉ።

*** ኣብ’ቲ መጀመርታ ኣብ መድረኽ ዘቕረብካያ ደርፊ ትዝክራ’ዶ?**

- “ሞንኾኛ የለን ደዩ?” እትብል፡ ናይ ኽፍ. ድምጻዊ ደሓደን ጉብረመድህን’ያ ነይራ።

*** ብትግርኛ ትግረን ዓረብን ኢኻ ትደርፍ።**

- እወ። ደርፊ ዝጀመርኩሉ ብቛንቛ ትግርኛ’ዩ። ድሕሪኡ ብትግረ፡ ቀጺለ’ውን ብዓረብ’የ ክደርፍ ጀሚረ።

*** ብኻልእከ?**

- ካልእ ቋንቋ ብሌን፡ እረዳድኣሉን እደርፈሉን’የ። ብቡዳወየት’ውን እደርፍ’የ። ብሓጺሩ ዝኾነ ቋንቋ ከጸንዖ ኣየጸግመንን’ዩ። ብፍላይ ናብ’ቲ ብጠዚሒ ዝዝረበሉ ከባቢታት እንተተንቀሳቒስ ከጽንዖ ጸገም የብለይን።

*** ቋንቋ ትግረ ኣበይ ኢኻ መሊኽካዮ?**

- ኣብ ሱዳን ከለኹ’የ ኣጽኒዐዮ። ቈልዓ ከሎኹ ብትግርኛ ትግረን ዓረብን እዛረብ ነይረ።

*** እንግሊዝከ?**

- ንሱ’ውን ዘጅሃረሉ ኣይኹን’ምበር ኣየሰንፈሉን’የ።

*** ከም ድምጻዊ ማጠን ዝተፈላለየ ቋንቋታት ምፍላጥካ ክሳብ ክንደይ ንሞያኻ ሓጊዙዩ?**

- ቋንቋ ሓይሊ’ዩ፡ ሕብሪ’ዩ፡ ብርሃን’ዩ።

ኣብ ዝኾነ ቦታ ኣይትጋጠሽ። ምስ ጠበይት ቋንቋታት ዝፈልጥ ብቑላሉ ክትረዳዳእን ክትዋሳእን የኽእሎ። ብፍላይ ኣብ መዚቃ ድማ ብዙተፈላለየ ቋንቋታት ክትደርፍ ምኽኣል ዓቢ ትዕድልቲ'ዩ እየ ዝብሎ። ንኣብነት ብዓረብ እናደረፍካ፡ ንህዚብን መንነትን ሃገርካ ከተላሊ የኽእሎ።

*** ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣስር መኣስ ኢኻ ተጸንቢርካ?**

- ኣብ 2002'የ ኣባል ጉጅለ ባህሊ ኣስር ኮይነ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ንተማሃሮ ክረምታዊ ማእቶት፡ ህዝቢን ሰራዊትን ባህላዊ ዑደት ምስ ገበርና ኣባል መበል 17 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብምኻን ንሳዋ ወረደ። ኣብ ሳዋ'ውን በብኣሃዱታትካ ዝተፈላለየ ጉጅለታት ባህሊ ስለ ዝነበራ ኣነ'ውን ኣብኡ ክዋሳእ ጀሚረ። ከም ደራፋይ ዝተፈለጥኩሉ'ውን ኣብ ሳዋ'ዩ። ድሕሪኡ ከም ደራፋይ ክቕጽል እኽል'ዶ ኣይክእልን ንኡብሰይ ገምጊመ። ኣብ መወዳእታ ክቕጽል ከም ዝኽእል ኣሚነ ክሳብ ሕጂ ከኣ እቕጽል ኣለኹ ማለት'ዩ። (ሰሓቕ)

*** ድሕሪኡ?**

- ድሕሪኡ ካብ ሳዋ ምስ ተመለስኩ ብቐጥታ ምስ ጉጅለ ባህሊ ኣስር ቀጺለ።

*** እቶም ኣቦላት ናይ'ታ ጉጅለ'ሞ ከመይ ረኺብካዮም?**

- ክሃገርካ ኣይክእልን'የ ክልባል ዝኾኑ ደረፍቲን መዚቀኛታትን ኮይኖም'የ ረኺበዮም። ክቱር ድሌት ስለ ዝነበረኒ ምስኣም ኮይነ ሞያይ ኣዕቢየ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ክበጽሕ ከም ዝእኽል'ውን ተኣማሚኒ። ምስኣም ኮይነ ከኣ ብትግርኛ ትግረን ዓረብን ክደርፍ ጀሚረ። ደጊመ ማለት'ዩ።

*** ትግጥምን ዜማታት ተወጽእን ዲኻ ወይስ ድምጻዊ ጥራይ ኢኻ?**

- ዝበዝሐ ከምኡ'ዩ። ብትግርኛ ትግረን ዓረብን ባዕለይ ዜማታት ዝሰራሕኩሉ ደርፈታት ኣሎ። ግጥምታት እንተኾይኑ'ውን እቲ ሓሳብት ባዕለይ'የ ዘቦግዕ። ሓሳብ ምምንጫው ከቢድ'ዩ። ኣይተዓጠቕኩሉን'ምበር ግጥምስ ክጽሕፍ ምኸኣልኩ።

*** ስለ ምንታይ'ሞ ዘይትዕጠቐሉ?**

- ኣነ ኣብዘን ኣብዚን ክኣቱ ኣይደለኹን። ከም ድምጻዊ ኀሮሮይ ክስሕል'ምበር፡ ኣብ ካልእ ተወሳኺ ኣማራጺታት ክኣቱ ኣይመረጽኩን።

*** ገለ ካብ'ተን ዜማታት ዝሰራሕካለን ደርፍታት. . .**

- ንኣብነት ኣብ ትግርኛ "ቻው" ዝርእስታ ጓይላ ኣሎ። ኣብ ዓረብ "ሓቢብቲ" ትብል ኣሎ።

*** ብሰፊሑ ኣብ መድረኽ ዝተቐልቀልካሉ ኣበይን መኣስን'ዩ?**

- ኣብ 2005 ኣብ ስታድየም ኣስመራ ኣብ ዝተኻየደ ወግዓዊ ጽንብል በዓል ናጽነት "ወፍርና" ዝርእስታ ደርፌ ምስ ድምጻዊ ሰዒድ ብርሃኑ ኣቕሪበ። ድሕሪኡ'ውን ኣብ 2006 ኣብ ባሕቲ መስከረም ምስ ድምጻዊት ዛህራ ዓሊ እናተቐባበልና ብትግረ ዝደረፍናያ ናይ ፍቕሪ ደርፊ'ውን ኣሎ።

*** ድሕሪኡ ከመይ ቀጺልካ?**

- ናብ ኣልበም'የ ሰጊረ። ቀዳመይቲ ኣልበመይ ኣብ 2009 ዝሰራሕኩዋ "ይቕረ ልመዲ" ዝርእስታ ኮይና 11 ደርፍታት ዝሓዘት'ያ። እዛ ኣልበም ብመገዲ ያታና ኣርት ፕሮዳክሽን ዝተመወለት'ያ።

*** ከም ቀዳመይቲ ስራሕካ መጠን ተቐባልነታ ከመይ ነይሩ?**

- ዘተባብዕ ተቐባልነት'ዩ ነይሩዋ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ምስ ህዝቢ ዝያዳ ኣላልያትኒን ምድላው ኣልበም ክሳብ ክንደይ ኣብ ደረጃ ዓቕሚ ስለምዝብ ዋጋ ከም ዘለዎን ኣገንዚባትኒ።

*** ንመዘኻኸሪ ገለ ካብ'ተን ኣብ'ታ ኣልበም ዝሰፈራ ደርፍታትዶ ምጠቐስካልና?**

- "ዓይንኺ ቅጽዐዮ"፡ "ናትናየ እቲ ውሳኔ"፡ "ሕንቅቕቲ" ወይ "እዛም ሰድራ ቤትኪ"፡ "ሰብ ኣይትንዓቒ"፤ ብቛንቋ ትግረ'ውን "ትሃጅ" ገለ ካብ'ተን ኣብ'ታ ካሴት ዘለዋ'የን።

*** ኣብ ሰለስቲኡ ቋንቋታት ማዕረ ምልካት ኣለኺ'ዶ ትብል?**

- ሰለስቲኡ ካብ ቁልዕነተይ ዘጸናዕኩዎ ስለ ዝኾነ ማዕረ'የ ዝጥቀመሉ። እዚ ቁሩብ ይኸብደኒ እዚ ይቐለኒ ዝብሎስ የብለይን።

*** ካብ ጉጅለ ባህሊ ኣስር ወጻኢ ምስ ካልኦት ጉጅለታት ባህሊ'ኸ ትዋሳእ'ዶ?**

- እወ። ንኣብነት ምስ ከም ጉጅለታት ባህሊ ቀይሕ ባሕሪ፡ ሳሌና፡ ቢሻ ሰይራ ዝኣመሰሉ'ውን እዋሳእ'ዩ።

*** ምስ ጉጅለ ባህሊ ኣስርከ?**

- ኣብ ኣፍሪቃ ኤውሮጳ፡ ኣውስትራልያን፡ ሃገራት ዓረብን ተንቀሳቒስና መዚቃዊ ምርኢት ኣቕሪብና ኢና።

*** ዝበዝሐ ደርፍታትካ ኣብ ምንታይ ዘተኩሩ'ዩ?**

- ዝበዝሐ ፍቕራዊ ኮይኑ ሃገራዊን ማሕበራዊን ደርፈታት'ውን ኣለዉኒ።

*** ካብ'ተን ብመንእሰያት ዝያዳ ተቐባልነት ኣለወን እትብለን ደርፍታት. . .**

- "ዓይንኺ ቅጽዐዮ"፡ "ናትናየ እቲ ውሳኔ"፡ "ሚስኪል"፡ "ብዘገደሰ"፡ "ትሃጅ"፡ "ሳብር" ዝኣመሰላ'የን።



*** እሞ ገለ ካብ ግጥሚ ናይዛ ዓይንኺ ቅጽሆ ኣዘኻኽረና?**

- "ኣይትፈልጥንንኢኺ ጋሻየንዳኺ፡

ኣነግና ሓዋየ ክሳቕ ብኣኺ።

ከሰምሆየ መጺ ኣጸገመይ ስምሆ

ዘረባይ ከሕጽሮ ዓይንኺ ቅጽሆ።

* ናይ መን'ያ እዛ ግጥሚ?

- ናይ ስዉእ ተጋዳላይ ሳሙኤል ኣልመደ ኮይና፡ ዜማ መዚቓኛ ሄርኣብ ገረየሱስ ዝሰርሓ'ያ። እዚኣ ዝያዳ ምስ ህዝቢ ዘላለየትኒ'ያ። ብዘይካኡ'ውን ኣብ 2010 ሓንቲ ካብ'ተን ቶፕ ቴን ኮይና ሽልማት ዝረኸብኩላ'ያ።

*** ንፍቕሪ ብልክዕ ዘንጸባርቕ ደርፍታት ኣለዋ'ዶ ትብል?**

- ሰብ ዓቕሚ ኑቡሉ'ዩ ዝነብር። ብወኸይ ኣለዋ'የ ዝብል።

*** ብኣብነት እንተጠቕስካ . . .**

- "ኣዴኒ ማሪቶል" ብዓረብኛ ዝደረፍኩዋ ፍቕራዊት ደርፊ ኮይና፡ ዋላ ምድዋልኪ ይትረፈኒ ማለስ ኮል ጥራይ ግብርለይ ባዕለይ ክድውለልካ፡ ደምጽኺ ትንፋስኪ ክሰምዖ ከለኹ ባህታ'ዩ ዝስምዓኒ" እያ ትብል።

*** ሓንቲ'ዶ ክትደግመና?**

- "ናትና'ዩ እቲ ውሳኔ" ኣብ ዘርእስታ ደርፊ ድማ፦

"ዝይንጸጸል ከም ተኸሊ ኣላንቲ፡

ክልተ ክነስና ልብና ግን ሓንቲ፡፡

ፍቓዱ ካብ ኮነ ብሓደ ክንነብር፡

ዝፈልየና የለን ክሳብ'ታ መቓብር....."

*** እኹል'ዩ. . . ግጥምን ዜማን ናይ መን'ዩ?**

- ግጥሚ ትኩእ ኣለም፡ ዜማ ግደይ የማነ'ዩ።

*** ብቛንቋ ትግረ ካብ ዝደረፍክየን ናይ ፍቕሪ ደርፍታትከ?**

- "ሳብር" ኣብ ዘርእስታ ደርፊ፦

"ሳብር ኣና እግል ሻምኪ

ሰብር ኣዩብ ኣስበርኮ

ሳብር ኣና እግል ሻምኪ

ወኣዛላቱ ተሓለልኮ

ለልኣዘከር እግል ፍትዩኪ

እትክል ኣካን ረስምኮ

ለፍቲና እግል ልምበር እብ ሰፈለል ኣሬምኮ". . . ዜማን ግጥሚን ናይ'ዚኣ ድማ ስዉእ ተጋዳላይ ሰዒድ ጃዕሊ'ዩ ኣዳልዩዋ።

*** ክንደይ ደርፍታት ኣለዋ?**

- ድሮ ተዘርጊሖ ዘሎ ልዕሊ 30 ይኸውን'ዩ። ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን እትዝርጋሕ 11 ደርፍታት ዝሓዘት ሲዲ'ውን ኣዳልየ ኣለኹ። ብትግርኛ ትግረን ዓረብን ማለት'ዩ።

*** ኣብ ባህርያዊ ድምጺ ዲኻ ትኣምን ወይስ ኮምፒዩተር ኤፈክት ትጥቀም ኢኻ?**

- ኣነ ካብ'ቶም ንመድረኽ ዘይፈርሁ'የ። ከም እትፈልጦ ናይ'ዚ ዘመን'ዚ ስቱድዮታት ምዕቡል'ዩ። ካብ ማንዋል ናብ ዲጂታል ካብ እንሰጋገር ዓመታት ተቖጺሩ'ሎ። ስለ'ዚ ግድን ገለ ምትዕርራይ ክትገብር ባህርያዊ'ዩ። ንኸምዚ ተባሂሉ'ውን'ዩ እቲ መሳርሒታት ተማሂዙ። ብዙሓት ኣጉባብ ድምጻዊ'ካ ናብ ድምጺ ሮቦት ክሳብ ዝቕየር፡ ፍጹም ንመንነትካ ዘፍልጥ ወይ ከም ደራፋይ ዘጋጊ ክኸውን ግና የብሉን። እቲ ኣብ መድረኽ እትደርፎን ኣቓዲሙ ሰብ ብዝተፈላለየ መራኸቢታት ዝሰምዓካን ፍልልይ ክህልዎ የብሉን። ኣብ ካሴት ወይ ሲዲ እትሰምዖሲ ኣብ መድረኽ'ውን ክደግሞ ክኽእል ኣለዎ። እንተዘይኮይኑ ኣነ ደራፋይ ወይ ድምጻዊ'የ ክብል ኣይክእልን'የ።

*** ሕብሪ ድምጽኻ ፍልይ ዝበለ ኮይኑ ይስመዓኒ። ባህርያዊ ድዩ ወይስ ባዕልኻ ዘማዕበልካዮ'ዩ?**

- (ሰሓቕ) ሕብሪ ደምጸይ ፍሉይ'ዩ ወይ ዝተፈልየ ዓቕሚ ኣለኒ ኣይብልን'የ። ዓቕሚ ኑቡሰይ ከም ዘርኣኽት'የ ዝኣምን። ድምጺ ከኣ ባህርያዊ ትዕድልቲ'ዩ ቀጺሊ ድማ ብልምምድ እተማዕበሎ'ዩ።

*** ከም ብቛንቋ ዓረብ እትደርፍ መጠን ምስ ገለ ወጻእተኛታት'ዶ ተራኺብካ ትፈልጥ?**

- ምስ ዓበይቲ ሱዳናውያን ስነጥበበኛታት ደሪፈ ኣለኹ። ብፍታዎም መሳርሒታት መዚቓ ተሰኒዩ ኣብ ኣስመራን ካርቱምን ማለት'ዩ። ብዘይካኡ ኣብ 2013-2014 ከኣ ኣብ መደበራት ቴሌቪዥን ብሉ ናይልን ቲቪ ከሰላን ብቛንቋታት ዓረብ ትግርኛን ትግረን ዝደረፍኩዎ ዝተፈላለየ ደርፍታት እናሰዩ ብቛንቋ ዓረብ ቃለ መጠይቕ ገይሮሙለይ። ክሳብ ሕጂ'ውን ደርፍታተይ ኣብ'ታ መዚቓታትን ምስኡ ዝተኣሳሰርን መደባት እትፍኖ መደበር ቴሌቪዥን ሱዳን'ውን የቓልሑዎ'የም።

*** ዘመናዊ ደርፍታት ኢኻ እተዘውትር ገለ ባህላዊ ደርፍታትከ ትፈታትን'ዶ?**

- ዓቕምኻ ምፍላጥ ዓቢ ልቦና ምኳኑ'የ ዝኣምን። ኣነ ኣብ ዘመናዊ ደርፍታት'የ ከድምፅ ዝኽእል። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ግና ባህላዊ ደርፍታት ንዘመናዊ ደርፍታት እናዓበለሎ'ዩ ዘመጽእ ዘሎ።

*** ካብ ምንታይ'ዩ . . .**

- ደርፊ መሳዕስዒ ጥራይ ገርካ'ዩ ዝሕሰብ። ሓደ ድምጻዊ በሎ ዋላ ደራፋይ ባህላዊ እናደረፈ ሰብ እንተዘይተቐጸጸየሉስ ሞራሉ ይወድቕ። ኩሉ ሰብ ብደርፍታትካ ክስዕስዕ ጥራይ ድዩ ዘለዎ? ኮፍ ኢሉ ወይ ኀቦ ኮይኑ እናተዛረኽ ደርፍታትካ ክስተማቕሮ የብሉን ድዩ?

*** ብወገንኻ ባህላዊ ደርፊ ፈቲንካዶ ትፈልጥ?**

- ኣነ ዋላ'ውን ኣብ መገዲ መዚቓ እናሰማዕኩን እናደረፍኩን'የ ዝኸይድ። ባህላዊ ደርፍታት ክሰምዖ ጥራይ'ዩ ደስ ዝብለኒ። ከድምጾ ከም ዘይክእል ከኣ እርድኣኒ'ዩ።

*** እሞ ብዛዕባ'ታ ኣቓዲምካ ዝጠቐስካያ ሓዳስ ሲዲ ገለ ሓበሬታ ሃበና. . .**

- እታ ሲዲ 11 ደርፍታት ዝሓዘት'ያ። ብሰለስተኡ ቋንቋታት ማለት'ዩ። ብመልክዕ ክሊፕ ተሳኢሉ ብDVD ክዝርጋሓ'ውን መደብ ኣለኒ። ኣብ'ዛ ሓዳስ ሲዲ ምኩራት ገጠምቲን ዘዋትን መዚቓኛታት'ውን'የም ተሳቲፎም ዘለዉ። ኣብ ገለ ግጥምን ዜማን ሱዳናውያን ስነጥበበኛታት ተሓጋጊዞምኒ ኣለዉ። ኣብ ገለ ደርፍታት'ውን ኣብ ሮማ ኢጣልያ ምስ ጉጅለይ ገይሽ እንክለኹ ዝቐረጽኩዎ'ሞ ኢጣልያውያን መዚቓኛታት ዝተጻወቱዎ ኣሎ።

*** ከም ድምጻዊ መጠን ኑቡሰኻ ኣበይ ኢኻ ትሰርዓ?**

- ኣነ ኣብ'ዚ ሞያ ልዑል ፍቕሪ'ዩ ዘለኒ። ብዝተፈላለየ ቋንቋታት ስለ ዝደርፍ ከኣ ከም ብልጫ'የ ዝወስዶ። ዝያዳ ከሐዩሎን ክደፍኣሉን'ውን መደብ ኣለኒ። እንተ'ቲ ደረጃ ዝበልካዮ ግና ኣነ ብዙሕ ከም ዝተርፈኒ'የ ዝኣምን፡ ብዓቢኡ ግና ንህዝቢ ወይ ደርፍታት



ዝስተማቕሩ ኣፍቀርቲ መዚቃ እሓድጉ።

*** ምስ ካልኦት ድምጻውያን ዘሎካ ምውህሃድ ከመይ'ዩ?**

- ጸቡቕ'ዩ። ኣብ ልዕሊ ኩሎም ኣብ'ዚ ሞያ'ዚ ዘሎዉ ስነጥበበኛታት ልዑል ኣኽብሮትን ምስጋናን ኣለኒ። ምስ ብዙሓት እራኸብ'ዩ። በይንኻ እተደምጾ ሞያ ከም ዘየለ ስለ ዝኣምን። ኩሉ ግዜ ተሞክሮ እናተለዋወጥካ ኢኻ እትዓቢን ዚያዳ እተፍርን።

*** ብዛዕባ ንብዙሓት ዘዘርብ ጉዳይ ኮፒ ራይትስ እንታይ ትብል?**

- እዋእ እዚ ደኣ ከም'ቲ ዝበልኩዎ ካብ'ቲ ዘሕምመና ዘሎ ዓቢ ጉዳይ እንድዩ። ምስ ምምጻእ ዲጂታላይዘሽን ስነ ጥበባዊ ፍርያትና ኣዝዩ ምዩ'ዩም ዝሕሰዩ ዘለዉ። ምኽንያቱ ዝበዝሕ ሰብ ብፍላሽ ወይ ሞባይላት ኣብ ምዝርጋሕ'ዩ ዝርከብ። ብኡ መጠን ድማ ኑቲ ብዙሕ ድኻምን ወጻኢታትን እንገብረሉ ፍርያት ዓስቡ ይጎድለና'ሎ። ብወገይ እዚ ዘመን ኣምጽኦ ኣዕናዊ ተግባር ተወጊዱ፣ ኣፍቃሪ መዚቃ ኦሪጅናል ፍርያት ዓዲጉ ክስተማቐር'ዩ ዝምሕጸን።

*** ኣብ ገለ ፊልምታት'ውን ክትዋሳእ ርእየካ ኣሎኹ?**

- ሓቂ ይሓይሽ ኣነ'ኳ ተዋሳኣይ'የ ኣይብልን'የ። ግና ኣብ 2006 ሓንቲ "እብሎት ሻም" ዝርእስታ ብቋንቋ ትግረ ዝተዳለወት መጸናዕታዊት መዚቃዊት ፊልም ከም ቀንዲ ባህሪ ኮይነ ምስ ድምጻዊት ዛህራ ዓሊ ፈቲነ ነይረ። ብድሕሪኡ'ውን ኣብ 2009 "ሳህራ" ኣብ ዝርእስታ ናይ ትግርኛ ፊልም ንእሹቶይ ግጻ ባህሪ ሐዘ ተዋሲአ ኣለኹ። ምስ ሕጽረት ግዜ ደኣ'ምበር ኣብ'ዚ ዓውዲ'ውን ክፈታትን እደሊ'የ።

*** ብመንጽር ክልቲኡ ጾታ ብዙሓት ኣዕሩኽን መሓዙትን ከም ዘለዉኻ ሰሚዐ . . .**

- (ሰሓቕ) ኣነ ኣብ ሱዳንን ሓጋዚን ነይረ'የ፣ ናብ ኣስመራ ካብ ዝመጽእ'ውን ሓጺር ኣይኮነን። ምስኡ'ውን ከም ደራፋይ ምስ ብዙሓት ክላለ ክኢለ'የ። ስለ'ዚ እዚ ዝበልካዮ ካብ'ዚ ዝበዝሐ እመስለኒ።

*** ብዙሓት ደረፍቲ ሓንሳብ ምስ ተፈለጡ ክንፍሓሉ፣ መን ከማይ ዝዓይነቱ ባህሪ ከንጸብርቑ ይርኣዩ። ኮታ ዘይነብርም ባህሪ ተላቢሶም ኣብሶም ከም ፍሉያት ስለ ዝቖጽሩ ካብ'ቲ ንቡር ህይወት ጾብሎል ኢሎም ክረኣዩ ይደልዩ . . .**

- እዚ ዝጠቕስካዮ ሕመቕ'የ ዝብሎ ኣነ። ምኽንያቱ ፍርያትካ ንህዝቢ ኢኻ እተቕርቦ ፣ ኑቲ ፍርያትካ ዘስተማቕርን ኣብ'ቲ ሞያኻ ከም እትቕጽልን ዝገብር ህዝቢ ክተኽብሮ ድኣ'ምበር ክትዕበዩሉን ካብኡ ጾብሎል ኢልካ ንሸኻ ላዕሊ ላዕሊ ክትጥምትን ግቡእ ኣይኮነን። ኣብ ከም'ዚ ዝጽመድ ድምጻዊ በሎ ዋላ ካልእ ኣብ ስነጥበብ ዝሰጥፍ ሰብ ንተቐባልነቱ ብኣሉታ ዘጽሉ ምኽንያት ክፍለጥ ዘለዎ'ዩ። ሽሕ ግዜ ብሉጽ ደርፍታት እንተፍረኻ'ውን'ኮ ኣካይዳኻን ባህርኻን ስለ ዝጸሉ ክትከሰር ትኽእል ኢኻ።

*** ድምጻዊ ምኟን የሐብነካ'ዶ?**

- ሓቂ ዘረባ እዚ ሞያ ፈትየን ረዲየን ዝኣተኹዎ ስለ ዝኾነ ምሉእ ሓበን እሰምዓኒ።

እቲ ዘለገሰኒ ወይ ዘለበዚኒ ድማ ውሽጣዊ ስምዒተይ ከውጽእ ምኽኣለይ'ዩ። ከም'ቲ ብተደጋጋሚ ዝጥቀስ መዚቃ ዓለም ለኻዊ ቋንቋ ስለ ዝኾነ ኣነ ከም ድምጻዊ ካብ ሃገረይ ወጺአ ምስ ካልኦት ህዝበታት ክላለዩሉ ዝኽእል ባይታ ንምፍጣር እጽዕር ኣለኹ።

*** ማስተ ከምዘይትቕርብ ሰሚዐ ካብ ቀደም ደዩ. . .**

- ኣልኮላዊ ማስተ ኣብ 2004'የ ሃንደበት ሓንሳብን ንሓዋሩን ገዲፈዮ። ዓሰርተ ሓደ ዓመት ኮይኑ'ሎ ዋላ'ውን ብጌጋ ጥዒመዮ ኣይፈልጥን።

*** ቅድሚኡ'ኸ?**

- ዋእ ከም ሰብይ'ዩ። ቁሩብ እጥዕም'ምበር ክሳብ ሃለዋተይ ዘጥፍእ ጽምዶ ኣብ ኣልኮላዊ ማስተ ኣይነበረንን።

*** ኣብ ዝበዝሑ ደረፍቲ ግና ንመርሰኒ እናበሉ ኣልኮላዊ ማስተ የዘውትሩ'የም. . .**

- ሰትዩ ሕማቕ'ምበር ጸቡቕ ዚደርፍ ኣጋጢሙኒ ኣይፈልጥን'ዩ።

*** ማስልካ ዲኻ?**

- ሕጃስ ወዲ'ኣየ እዩ። ኣብ ቀረባ እዋን ክትዕደሙ ኢኹም።

**- ብሩኽ መጻልቲ ይግበር. . . ኣብ መወዳእታ እንታይ ክትብል ምደለኻ?**

* እቲ ዝበሃል ዳርጋ ኩሉ ኢልናዮ ኢና። በዚ ኣጋጣሚ ግና ምትብባዕም ዝይተፈልዩኒ ክቡራት ወለደይ ከማስዮኖም እፈቱ። ንእሹቶ ከሎኹ ኣትሒዞም ኣብ'ዚ ሞያ ዝኾስኮሱኒ ከም ሓላፊ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ኣቶ ነጋሲ ጉብረድንግል፣ ስነ ጥበበኛታት ሻም ቃልኣብ፣ መዚቀኛ ሄርኣብ ገ/የሱስ (ወዲ ሻውል)፣ ኮታ ንበሙሉኦም ኣቦላት ጉ/ባ/ኣሰርን ብሓፈሻ ድማ ኣብ'ዚ ሞያ ዝተሓጋገዙኒን ዝኣለዩኒን ዘዩምቲ ገጠምቲን መዚቀኛታትን፣ ንኹሎም ደገፎም ሃናጺ ርእይቶታቶምን መኣረምታታቶምን ንዘወፈልዩለይ፣ ብፍላይ ድማ ህዝቢ ብኣኹም'የ ኣብ'ዚ ደረጃ በጺሐ ዘሎኹ፣ ኣብ ዝቕጽል መደብተይ ዘልመደኩምኒ ሞራል ኣይፈለዩኒ እናበልኩ ሞያዊ ምስጋናይ ኣቕርብ።

*** የቐንየልና ኣኽሊሉ።**

- ክብረት ይሃበለይ።

# ሓጺር ዛንታ

## “መዋስብትና”

ምሉእብርሃን ሃብታይ

ብርሃን ወርሒ ዘይተሓወሶ፡ ከቢድ ጸላም ዝዐሰሎ ምሸት እዩ። ሳራ፥ ኣብ ኣፍደገ ቀጽሪ ገዛ እንዳባይ ወልደዝጊ ኮይና፡ “ኣንቱም ገዛ ደሓንዶ ኣምሲኹም? ሰብ የለን'ዶ?” ክትብል ብዓውታ ደጋጊማ ተድሂ። እቲ ሓያል ከልቢ፡ ብዘይ ፍቓድ ዋናታቱ ናብ'ቲ ደምበ ክትኣቱ ፈጺሙ ከምዘይፍቅደላ ትፈልጥ'ያ። ዝኾነ ክሳብ ዝኸውን ብዘይ ምቁራጽ ንሳ ትጽውዕ ንሱ ይኑብሕ። ድምጺ'ቲ ከልቢ፡ ሓሸሽታ ናይ'ተን ኣብ'ቲ ደምበ ዝርከባ ከብቲ፡ ንውሓት መሬት ናይ'ቲ ደምበ፡ ኩሉ ተደማሚሩ፥ ንጻውዒት ሳራ ክበጽሖም ናብ ዝግበኦ ኣእዛን ንኸብጽሕ ኣየኽኣሎን። ብድሕሪኡ ከቢድ ጸላም፡ ብቐድሚኣ ዘይሰገር ማዕጾ ኮይኑዎ ዘጨነቖዋ ሳራ፥ እንደገና ድምጻ ኣበርኪ፡ “ቱም'ገዛ! ዳባይ'ወለዝጊ! የለኹምን'ዲኹም?” ክትብል ወጨጨት። ካብ ገዛኣ ሸውዓተ ገዛውቲ ሰጊራ ናብ'ቲ ቦታ ክትበጽሕ ከሎ፡ ክንዲ ምንታይ ግዜ ከምዝወሰደላ ኣይተፈለጣን። ሸሉብሸሉብ እናበለት፡ ወርሒን ከዋኽብትን ምህላዎምን ዘይምህላዎምን ከየስተብሃለት ሰጊራቶ። ኣብ'ቲ ኣፍደገ ዝሓለፋ ካልኢታት ግን ኣዝየን ነዊሐናኣ። ብቐደሙ'ውን እቲ ልኡኽ ናብ እንዳባይ ወልደዝጊ ኮይኑ እዩ እምበር፡ ናብ ካልእ ገዛ እንተዝኸውን ኣብ'ቲ ከምቲ እዋን'ቲ ሐራይ ኢላ ኣይምተበገሰትን።

ሳራን ኣደኣ ወይዘሮ ትብርህን ሳልሳይ ራብዓይ ዘይብሉ፡ ናይ ኣደን ጓልን ሽታ ነንሕድሕደን እናተዓናገላ ዝነበራላ ንእሽቶ ሰድራ እያ ዝነበራ። ናብራ ሓረስቶት ግን ምስ ምንኣሰን ምዕባየን ሰድራቤት ዝጸብበን ዝገፍሕን ዕዮ የብሉን። ከምኡ ብምኳኑ፥ ናብረአን ንኸማርሓ ልዕሊ ሰበን ክጎየ ይግደዳ። ወይዘሮ ትብርህ ክንዲ ሰብኣይን ሰበይትን ክትከውን ሳራ ከኣ ክንዲ ብዙሓት ውሉድ ክትከውን ኩሉ ግዜ ኣብ ስራሕ ጽሙዳት እየን። ኣብ'ታ ንእሽቶ ሰድራቤተን ልኡኽ ዘለ ኩሉ ናብ ሳራ፥ ሓሲብካ ዝወሰንን ዝግበርን ኩሉ ናብ ኣደኣ እዩ። እቲ ኣብ ልዕሊ መዳቕሶኣን ተንጠልጢሉ ዝርከብ ስእሊ ናይ ስውእ ሓርበኛ ኣቦ ገዛአን መንፈሳዊ ሓይሊ ይውስኸለን ግዲ ኮይኑ ግን ምስ ኩሉ ጸዕሪተን ብሓጎስን ብተስፋን ይነብራ። ብዘይካ'ቲ ልሉይ ዝኾነ ህርኩትናአን ብጠባይ'ውን ኣብ ምልእቲ ዓዲ ዓይነኸን ትደፈን ዝበለን ኣይርከበን።

“ኣን'ታ መን ደኣሉ በዚ ጸላም'ዚ ዝዘወር? ንዑ'ስከ ሓዪኹም ስምዕዎ 'ዞም ደቀይ። መሓሪ ተንስእ፥ ንሰኻ ኢኻ ወዲ፡” ኣቦይ ወልደዝጊ ኣዘዙም። መሓሪ'ውን ይፈልጥ እዩ። ኣብ እዋን ጸላም ዝኾነ ዓይነት ሰብ ብደገ እንተተጻውዩ፥ ካብ ቤት ደምጺ ሰብኣይ ክቕበሎ ከምዝለዎ ኣቦላት ሰድራ ከይተላዘቡ ዝረዳድኡሉ ሓቂ እዩ። ማዕጾ ገዛ ከፊቱ ድሕሪ ምውጻእ ብዓውታ፡ “ መን ኢኻ?” ክብል ተዛህዩ፡ ብተባዕታዊ ቃና።

ሳራ ግብረ መልሲ ምስረኸበት ቁሩብ ሩፍታ ረኺባ። እሞ ከኣ ድምጺ ናይ መሓሪ ምኳኑ ተፈሊጥዋ። “ኣነ ኢየ'ታ ገልጣም፡ ኣቢይ ዲኹም ተሓቢእኩም? ከልብኻ ሱቕ ኣብለልና በጃኻ?” ካብ'ቲ ጸላም ዝፈጠሮ፡ ብርሃን ከዋኽብቲ'ውን ከጓድሎ ዘይከኣለ ከቢድ ፍርሒ፡ ድሮ ተገላጊሉ ህይወት መሊሱ። እቲ ከልቢ'ውን ምንባሕ ስለዘቋረጸ፡ ህድእ ኢላ ክትሓስብ ክኢላ።

መሓሪ፡ እቲ ድምጺ ናይ መን ምኳኑ ንምልላዩ ኣየሸገሮን። ካብ ናይ ብምሉኦን ኣዋልድ ዓዲ ከም'ቲ ድምጺ'ቲ ጌሩ ዝንጸረሉ የብሉን። ስምብዱ፡ “ኣንቲ ደሓንዲኺ ደኣ እዋን ዘይብሉ ትዛወሪ?” እናበለ ንማዕጾ ቀጽሪ ገዝኦም ከፈቶ። ንሳራ ምስ ረኣያ ከኣ፡ ሰብ ምስኣ ምህላዉን ዘይምህላዉን ከየረጋገጸ፡ ከም'ቲ ንቡር ናይ ኣድ ሰላምታ ገዲፉ የማናይ ኢዱ ኣብ ጸጋማይ ሸነኽ ምዑጉርታ ብምልጋብ፡ ንህዋሳታ ዘሐቓቕሐ ሰላምታ ሂብዋ። ኑቲ ዝኸፈቶ ማዕጾ ንድሕሪኡ ስሒቡ ብምዕጻውን ከኣ፡ ኣብ ቅድሚኣ ቁይሙ ንዕላል ተዳለወ።

“ኣንታ ዓሻ! ናበይ ኢኻ ደኣ ትወጽእ? ንዓዥኹም ተላኢኸ እንደየ መጺአ ዘለኹ፥ ኣእትወኒ።”

“እሞ... ኣነ ኣባል ገዛና ዶ 'ይኮንኩን? ልኡኽኪ ንገርኒ። 'እእእ... ኣደይሰ፡ እዚ ሓለንጋይን ምጨውን መሓሪ ወድ'ኹም፡ ኻዛ ስሕውቲ ጓለይ እንተኣሊያ ከቋርናም ይጥዕመኩም ድዩ? ኢላትኩም ዲኺ ክትብሊ?” ብዝተፈጥሮኡ ዳእላ እዩ ዝበረሆ። እቲ ከቢድ ጸላም ግና ንዘተኸፍተ መኸፍቲ ኣፉን ሰሩዓት ኣሰናኑን ብዮዝቡእ ዘርኢ ኣይነበረን።

“ኣንታ ሃተውተው እንዶ ኣይተብዘሕ! ሕጂ ከልብኻ ሕዘሊዩ፡ ኣትየ ነቦይ ወለ'ዝጊ ክረኽቦም እየ። ትምኒት መሓዚይ ከድኣ የላን ዲያ? እንታይ ኮይና ንሳ ዘይትኸፍተኒ ወደይ? ካብ'ዚ ናትካ ቆሎ ጥጥቆስ ናታ ዕላል እኳ ምሓሸኒ።” ናይ ቃል-ዓለም ዘርባ ምኳኑ ልብታት ክልቲኦም ዝፈልጥኦ ጣቋ እዩ። መዕበይኦም ዝኾነ ምልክት ቋንቋ ኣለዎም።

“ዘረባይ ቆሎ ጥጥቆ ምኳኑ ትምሕለለይ?” የማናይ ኢዳ እናጨበጠ ዕትብ ኢሉ ከኣ፡ “እንታይ እዩ እቲ ልኡኽ? ኣቦይ ዝጉብሮ፡ ኣነ ዘይጉብሮ ነገር ኣሎዶ ኢሎምኺ እየም?” ክብል ተወከሰ። ኣይናሃን ዕድመ ዕስራታት ረጊጸን፡ ብንእሽቶኦ ከሎ ኣትሒዞ ኩሎም ንጥፈታት ሓረስታይ ምስ ትምህርቱ ኣጣሚሩ ዝሰገም ህርኩት ወዲ እዩ። ሰብ ብዙሕሎ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ንዕኡ'ውን ብዝርደኦ።

“መንደቕ ናይ እንዳ ሓሰርና ፈሪሱ፥ ጠሊ ጠቢዕ እናኣተዋ ኣሸጊረናና፡ በቲ ሓደ ጎድኑ ከኣ እቲ ናትኩም እንከሲይ ፈሪሱ ኣሎ። ክልቲኡ እንተዘይተዓዲቑ ንኹልና ጸገም እዩ፡ ስለዚ....”

“ስለዚ... በጃኹም ንመሓሪ ኣመርዕዉኒ። ጸላም ምድሪ ክትረኣኒ ደኣ ደሊኺ እምበር፡ እዚ ደኣ ኣብ ከም'ዚ እዋን ዘዘውር ዘረባ መዓስ ኮይኑ፥ እዛ ሓቡተይ ናተይ። ካልእ እንተሎኪ ኣምጽኢ ክንሰምዓኪ። እንተዘየሎ፡ እዚ ጸላም ከም'ቲ ዝደለኹዎ ናባይ ብዮዝቡእ ከርእየኪ ስለዘይክእል ከፉንወኪ። ወይስ ድምጸይ ምስማዕ ጥራይ ይኣኽለኪ እዩ?”

“ዶ...! ኣደይ ንጽባሕ ናይ ንግሆ ሓደ በዓል ድራር ሰብ ረኺባትሉ ኣላ። ኑቲ ናትኩም ከኣ

ዝጥዕመኩም እንተኾይኑስ ብዛዕባ ክንደቕ ኢላ ኢያ ሕጂ ልኢኻትኒ፡፡”

“እንቲ መን ኮን ይኸውን እንዳ ሓሰር ክሒድኻ ኢሉ ብውዕሉት ዝሰርሐ? ከመይ ኣእዳው ይሰብራ፡፡ በጃኺ ንገርኒ ኣእዳው ክሰብረን፡፡”

“ዎ... ንስኻ ሰብ ኢኻ ወድኻ! ኣሕልፈኒ እንዶ ግዳ ነብይ ወለ'ዝኒ ክረደም ክኸይድ፡” ክትደፍኦ እናፈተኾት፡፡ ንሳ'ውን ዝጸናጸን ከይህሉ ብምስጋእ እንተዘይኮይና ምስኡ ክትሳሮው ክተምሲ ኣይምጸለኣትን፡፡ ሃንሕድሕድካ ምንውናውን ናይ ሕማጨ ዘረባ ምምልላስን ንሓያሎ እዋናት ዘሳለየም ጸወታ ሕቡእ ፍቕሮም እዩ፡፡

“እሞ እንዳ ሓሰርኩም ደኣ ተኑዲቑ እንዲዩ!”

“ጊስ! መዓስ ክንደቕ ደኣ፡ መኽ ክሒድቖ?”

“ኑዴኺ...፡ ደሓን ደቂስኪ. ሕደራ፡ ሰብኣይ ጓልኪ ካብ'ዚ ናይ ገለኣቶም ገዛውቲ ዝጸብቐ ጌሩ ኑዲቕዎ እዩ በሊያ፡፡”

“ሰብኣይ ጓልኪ ትብል ደኣ... መን ምስ ሃቦካ ኢኻ? ብጨረታ ዘይትረኸብ ብሩር ትመስል ጓል'ሲ...፡ ብዘለወለው፡፡” ኣሰዊባ ናብ'ቲ ዘምጸኦ ጉዳይ ብምስጋር ድማ፡ “ሓቅ'ኻ ዲኻ ተኑዲቑ ደዩ? ኣታ ንስኻ'ኳ ኣይጥዑይን ኢኻ!” ብምባል፡ እናሰሓቐት ምሉእ ሰብነታ ናብኡ ኣጸጊዓ፡፡

“ሕጂ ኣብኡ ኣምሰየ እመጽእ ኣለኹ፡፡ ሓያለ መንእሰያት ኢና ኣምሲናለ፡፡ ስጋ ናይዝኒ እመጽኣ፡ ” እናበለ ብኸናፍሩ ኣብ ግንባራ ጠቒዑ፡፡

ሳራ ኣብ ርእሲ ፍትወታ ፍትወት ተደሪቡ፡ ልባ ብፍቕሩ ክትጎድድ ተፈለጦ፡፡ “እዋይ ኣነ ስጋ ቐሸ፡ ደቂ ዓድናስ ገለ ኢኹም፡፡ ንስኻ ዲኻ ወሰደትዮም? መዓስ ኣብ'ዚ ዓዲ ኮፍ ምስበልካ ደኣልካ'ኸ ንእዱሓሰርና ተርኽበሉ? ገዛይ ክኸይድ በል ኣፋንወኒ ዚ'ሓወይ መዓረይ!” ህርመት ስጉምቲ ኣእጋሮምን ህርመት ልብታቶምን ኣመዓራርያሞ፡ ንገዛ እንዳ ኣቶ ወልደዝጊ ሕቖኦም ሂቦሞ ተበገሶም፡፡ ገና ካብ ኣተዓባብያኦም ጀሚሮኻ፡ ውሽጣዊ ቅኒት ዘተዓደሎም ፍጡራት እዮም፡፡ ውህደቶም ንምዉቕ ሓዳርን ናብራን የመሓ፡፡

ግና፡ ዓለም መሊኣ ኣይትህብን ኢያ፡፡ ንሳራ ብውሽጢ ውሽጢ ዘማስና፡ ዓው ኢላ ግን ክትዛረበሉ ዘይትደፍር፡ ኣዲኣ ከም ምዕዶ ኣምሲላ ትደጋግሞ፡ ሓደ ጉዳይ ኣሎ፡፡ 'ስድራ እንዳ ኣቶ ወልደዝጊ ምስ'ዚ ኩሉ ተባሂጊ ጠባዮም፡ መዋስቡቲ ስድራኣ ከምዝይኮኑ ንሳ ድማ ምስ መሓሪ ትገብሮ ርክብ ገደብ ዘለዎ ክኸውን ከምዝኾነኣ' ንግሆን ምሸትን ክትኣቱን ክትወጽእን ብዘይምስልካይን ብዘተፋላለየ ኣበሃህላን ተደጋጊሙ ተነጊርዋ፡፡ ኑቲ ቃላት ከም መረፍእ እናወጋኣ ኣጸጊዓቶ፡፡ እዚ ዘረባ ኣብ ህይወታ በስላ ክሓድግ ዝኽእል ሰንኮም ቁስሊ ምኻኑ ኣይዘንግዐትን፡፡ ሳራ ግን 'ሰንኮም!' እትብሎ ሓሳብ፡ ቅርዐው መፍትሒ ሓሳብ ክሰብ ትረኽበሉ ብዓቕሊ ምጽናሕ መሪጻ፡፡ ብውሽጣ ግን “መዋስቡቲን ዘይመዋስቡቲን ኢልካኸ እንታይ እዩ?” ካብ ምባል ኣይዓረፈትን፡፡

***

ሳራ ብዘይኣ'ቲ ግዜን ኩነታትን ዘቕሰማ ብሉጽ ልቦና፡ ደጋዊ ጸባቑ'ውን ፈጣሪ ምስ ሃበ ኣይከልኣን፡፡ ብማራኺ ኣንስታዊ ቅርጺ ዝተፈጥረ ናብ ቅጥኒ ዝዘዘወ ነዊሕ ቁመናኣ ንላዕሊ ገጹ ምሰንቃዕረረ፡ ዛውያ ጸጉራ ንምሉእ እንግድዓኣ ሸፊኑ ንታሕቲ ናብ ሕቖኣ ገጹ ምስ ኣንቆልቆለ፡ ፈናጅል ዝመስል ኣዒንታ ብዘይ ኩሕለ-ምሕሊ ብጽሩይ ማይ ተሓጺቡ ምስተኸፍተ፡ ልስሉሳት ከናፍራ ብፍሽኽታ ንስሩዓት ኣስናና ምስጋልሁ፡ ተባዕታዊ ዓይኒ ከየዕረፈ ዘይሓልፉ ተባሂጊት ጎርዞ ኢያ፡፡ ኣቦይ እዝጊ ዝመረቖ ተቐዳዲሙ ቦግ ኩቦላ ምኻኑ ከኣ ኣብ ልቢታት ኩሎም ደቂ ዓዲ ዝተዓቑረ ቅቡል ሓቂ እዩ፡፡ ብውሽጣዊን ደጋዊን መልክዕ ዘጌጸት መርዓት፡ መንእሰይ ንዑኡ፡ ዓቢ ንውላዱ፡ ብዚጉ ኣብ ገዝኡ ከእቱ ዘይደሊ ወዲ ኣዳም የሎን፡፡

ወይዘሮ ትብርህ፡ ከም'ቲ ንብር ደርሆ ሰለስተ ኣርባዕተ ዝኾኑ ሓታቶ ኣኣንጊዳ፡፡ ደሊዩቲ ጓላ ብዙሓት ምኻኖም ኣስተውዒላ ከኣ፡ ብውሽጣ ኣብ ምምራጽ ኣተወት፡፡ 'ምስ ሓወቦታታ ክላዘብ፡' ዝብል ሓዲግ ዝኾነ መምለሲ እግሪ እናሃበት ምፍናው ለሚዳ፡፡ ስዐ መፍጥርቲ ደቂ ኣዳምን ሄዋንን ምኻኑ ከይተርፍ ግን፡ ከም ህዝቡ ክተመርዖ፡ ደቂ ጓላ ክትሓቑፍን ክትምነሽን ጥራሕ ዘይኮነት፡ መጻኢ ቁጠባዊ ህይወታ ብመንገዲ'ቲ መውሰቦ ኣቢላ ክተውሕስ፡ ውሽጣዊ ድሌት ኣማዕቢላ፡፡ ሳራ ብወገና፡ ኣንፈት ጠመተ ኣዲኣ ናበይ ገጹ ምኻኑ ንምፍላጥ ኣይተጸገመትን፡፡ ክኸውን ዓ'ውን ኣይክእልን እዩ፡፡ ኣደን ጓልን ካብ ምሕር ብሓንሳብ ምቕማጥ፡ ብዘይ ቃል ክረዳድኣን ክፍበጠን ኣብ ዝኽእላሉ ደረጃ እዮን ዝበጽሓ፡፡ ወይዘሮ ትብርህ ከኣ፡ ምስ ብዙሕ ዕቃቦታት፡ ኑዲኣ ክተኾርን ክተበኣጨን ዘይትደሊ. ውላድ ከምዝኾነታ ትፈልጥ፡፡ ዛ ነቓዕ እዚኣ ተጠቒማ ኢያ እምበኣር፡ ጉዳይ መውሰቦ ጓላ ብዘተፈላለየ ሜላታት ከተማእዝዝን ትፍትን፡፡ ብትሕዝቶኦም ዓይኒ ዘውደቐትሎም ስድራቤታት ዓዲ ኩላቶም ምኻኖም ርእሰ ወሲዳ ከኣ ንግዜ ዕድል ክትህቦ መሪጻ፡፡ ኮይኑላ ድማ፡፡

ኣቶ ጠዓመ ኣብ'ቲ ዓዲ ብሃብቶም ካብ ዝልለዩ ሓያለ ዓመታት ኣቝጺሮም ዝርከቡ ሰብኣይ እዮም፡፡ ሳሕቲ ኣብ ዓዲ፡ ሓደ ሓደ እዋን ኣብ ኣስመራ፡ ዝበዝሐ ግዜኦም ከኣ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ኣብ ዝርከቡ ደቆም እናተዘዋወሩ ግዜኦም የሕልፍዎ፡፡ ንሳራ ንሓደ ዝበዝሐ ካብ ዕድሜኡ ኣብ ወጻኢ ሃገር ዘሕለፈን ኣብ'ቲ ዓዲ ተቐልቂሉ ዘይፈልጥን ወዶም መእተዊ ዓዲ ክትኮና ብሂጎም፡፡ ካብ'ቲ ሸሻዮም ገጽ በረኸት ሒዞም ተቐልቂሎም፡፡ ካብ'ኡ ንላዕሊ ቁሩብ ሕልፍ ኢሎም ከኣ፡ ዕርፊ ዘይሕዙ ክንሶም ክልተ ግራውቲ ናይ ወይዘሮ ትብርህ ብገዝኦም ኣሕረሰም፡፡ ደላዩ እንታይ ዘይገብር?

ዓይና ዝመልኣላ ወይዘሮ ትብርህ'ውን ዓገቡ፡ ኣብ'ቶም ኣቐዲሞም ዝመጽእዋ ሓተትቲ ተቐዳዲማ ዘይምውሳና ከኣ ኣሐጉሰዋ፡፡ እቲ መውሰቦ ከም ውዱእ ተወሲዱ፡፡ ንብር ከይተርፍ ብምባል ግን፡ ሓወቦ ጓላ ክሰብ ዝመጽእ ክጸበዩ ብውሽጢ ውሽጢ ተረዳዲኦም፡፡ ወይዘሮ ትብርህ ንጓላ ከይሓበረት ኣብ መውዳእታ እዋን ክትጥቅዕ መሪጻ፡፡ ኣቶ ጠዓመ እንተኾኑ ኣብ ምልእቲ ዓዲ ሓሳብ ልቦም ኣቕሪቦም ዘፍልዎ ሰብ ስለዘይብሎም፡ እቲ ጉዳይ ኣብ መንጎ ክልቲኦም ነጥሪሑ ተዓቢጡ ክጸንሕ ዘጸግም ኣይኮነን፡፡

***

ጆርዲን እንዳባይ ወልደዝጊ፡ ካብ ማእከል'ታ ዓዲ ናይ ሓደ ሰዓት ዝኸውን ንምብራቕ ገጹ ምስ ኣንቆልቆልካ እዩ ዝርከብ፡፡ ኣብ ማእከል እቲ ጆርዲን፡ ናሕሳ ብናይ ጹሓይ መመንጨዊ ጸዓት ዝተሰሐ መጽለሊት ኣጉዶ ኣሎ፡፡ ኣቦላት ስድራ እንዳባይ ወልደዝጊ ነታ ኣጉዶ ከም መጽለሊቶም ይፈልጥዋ፡፡ መሓሪ ግን ዘለዋ ኤሌክትሪካዊ ጸዓት ተጠቒሙ ከም ቤት ጽሕፈት ይጥቀመላን ዝበዝሐ ካብ ግዜኡ የሕልፈላን፡፡ ሳራ፡ ዕንጸይቲ ትደሊ ተመሲላ ኢያ ብፍላጥ ናብ'ቲ ከባቢ ተዛዊራ፡፡ ኣማዕድያ ኣቡቲ ጆራዲን ዝዋጹ ሰብ ከምዘየለ ምስ ኣስተብሃለት ከኣ፡ መሓሪ ንበይኑ ኣብታ ኣጉዶ ከምዝህሉ ኣይሰሓተትን፡፡ ሓሳብ ቀሊዑ፡ ፍቱዋ ንበይኑ ጸኒሑ፡፡ ተሓጒሳ፡ ንሱ'ውን በዩን

መጺአ ከይበለ ብሓንስ ተቐቢልዋ። ልብታትም ክሎጥራ ክሳብ ዝደልዩ፣ ኣጣቢቖም ተሓቛቝፎም። የማናይን ጸጋማይን ምዕዝርታ በብጾረ ሰዒሙ ከኣ ኣብ ማዕረኡ ኮፍ ኣቢልዋ።

"ሰማዕ እንዶ ምሑር ሓወይ!" ድሕሪ ሓያለ ደቃይቕ'ዩ "እዚ ኣብ'ዚ ኮምፕዩተር ብዘይ ዕረፍቲ ትሰርሖ ብዛዕባ ምንታይ እዩ?" ሓቲታቶ ሳራ ኣብ ጎድኑ ጽግዕ ኢላ። እዛ መዓልቲ ንዕኣ መረጺታ እያ። ኣብ መንን ስራሑ ከይትኣልፎ'ውን ኣይተሰከፈትን። ካብ'ኡ ዝዓቢ ዝበልዖ ኣርእስቲ ስለዘሓዘት።

"እዚ መቕጸልታ ናይ'ቲ ኣብ ኮለጅ ዝተማዝርክዎ እዩ። ታሪኽ እንደየ ኣጸኒዐ ሕጂ ሓያለ ታሪኽ ዘጸናዕና መንእሰያት ተሰማሚዕና፣ ሓደ ናይ ሃገርና ታሪኽ ብቐለሉ ክትወከስሉ እትኽእል ዲጂታላዊ መኽዘን ሓበሬታ ኢና ነዳሉ ዘለና። ምስ'ቲ ብዙሕና ኻትና ክፋል ወሰድና ኢና ንሰርሖ ዘለና። ኣብ መወዳእታ ናይ ኩልና ምስትኣከበ ሓደ ርሒብ ቀላይ ናይ ታሪኽ ክፈጥር እዩ ኢልና ኢና ንሓስብ። ብዘይካ ኣብ ታሪኽ ኣብ ካልእ ዓውድታት ዝመራመሩ መንእሰያት ኣብ ሕብረተሰብና ስለዘለዉ፣ ናይ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ሓበሬታ'ውን ክኣትዎ እዩ። ከም'ዚ ናይ ዓለም ሓበሬታ ንኽትርኢ ኢንቶርታ ኣልካ ኣቲኻ ደላይካ ትወከሰሉ፣ ብደረጃ ሃገርና ከኣ ከም'ኡ ክኸውን እዩ። እቲ ሓሳብ...." ልቡ ከፊቱ የሎ፡ እዩ ዝበሎ ሓበሬታ ከሀብ ፈቲኑ።

"እህህም...፤" በለት ሳራ ክብደት ናይቲ ሃገር ተረዲእዋ። "እሞ ንስኻ ደኣ እዛም ዓዲ ካብ ዝኾነ ወፈራታት ከም ሕሩኻ፤ ምኣሕዛን ድራርካን ናብ'ዚ ዘመሓልሱ ሰባት ክምደብልካን ዝዋዕኡ እንደዩ" ኢላቶ። ፍቱዋ እንታይ ዓይነት ወዲ ምዃኑ ኣጸቢቑ በሪሁላ። ነገራቱ ዘበለ መመሊሱ ተፈትይዎ።

"ክብረተይም'ሲ ደሓን ይትረፈኒ! ንዓኺ ጥራይ ባሪኽም ይሃቡኒ።"

"ናተይን ናትካን'ዶ ኣልዒልካ ወደይ፣ ብዛዕባኡ ገለ ብህጹጽ ከንፈትሖ ዝዋንኣና ጉዳይ ዘሎ ኮይኑ እስማዓኒ። ንስኻ ቅሱን ኢኻ! ኣነ ሰኸፍኻፍ ይብለኒ ኣሎ፣ ኣንታ ወዲ። ናብ ገዛና ኸኣ ንጓይ ዝደልዩ ይመጹ ኣለዉ፤" ናይቲ ዕለት ቀንዲ መምጽኢኣ ክትገብር ጀሚራ።

መሓሪ ናብ'ቲ ተተኸሉ ክዕዞ ዝጸንሐ ማሕጎት ናይ ላፕቶፕ ኮምፕዩተር ጉዲፉ ኣተኩሩ ናብ ኣዒንቲ ሳራ እናጠመተ፣ ንዋይሕ ሓሰበ። "ንስኺ ምሳይ ክትነብሪ ብምሉእ ልቦኺ ዝወሰንክዮ ደዩ? ኩነታት ይጸብቕ ይሕሰም ኣብ ግምት ኣእቲኺ፣ ካብ ዝኾነ ዓይነት ጸቕጢ ናጻ ኴንኪ ክትምልስለይ ምደለኹ።"

"ምሑር ሓወይ፣ እንታይ ማለትካ እዩ? እውይ ኣይተፍርሃኒ በጃኻ! ኣነ ደኣ'ሞ ብዘይ ብኣኻ መንዶ ኣለኒ'ዩ? ንስኻኸ ካብኡ ወጻኢ ትሓስብ ዲኻ?" ምሉቕ ዝበለ ዘሎ ኮይኑ ተሰሚዕዋ። ብፍርሒ ነብሳ ቀጥቀጥ ኢሉ። ኣዒንታ'ውን ንብዓት ቋጺረን። ድኻም እናተሰምዓ ኸኣ ምሉእ ነብሳ ናብኡ ኣንዘንዚዛቶ።

"ኣይትንበዒ ኣጆኺ! ኣነ ደኣም ትፈልጥኒ እንዲኺ። ምሳኺ ክነብር ዘይክእል እንተኾይነ ከይተመርዓኹ እንተነብርኩ'ውን ጸገም የብሉን። ንዓኺ ግን ስለዘፍቅረኪ ሓንሲኺ እየ ዝምኒ። እምበር 'ግድን ንዓይ ኩኒ' ኢለ ከጨንቐኪ ኣይደልን። ኩነታትኪ ኣብ ግምት ኣእቲዩ ቀልጢፍኪ ክትምርዓዊ ከም ዘሎኪ እርደኣኒ እዩ፤" ኢልዋ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ሑቕፉ ኣእቲዩ ንሕቖኣ እናደራረዘ።

"ኣይተፍርሃኒ በጃኻ!" ንብዓታ ካብ ቁጽጽራ ወጺኢ ከም ዛራ ማይ ፈሲሱ። ኒታ ከም ቁሪ ሓጋይ እተፍርሃ ዘርባ ንኸተውጽእ ሓይላ ኣኻኺባ ከኣ፣ "ሰምዓኒ እንዶ! እዚ እንዳ ኩሉቶ መዋስቦትና እየም፣ እንዳ እከለ ከኣ ኣይመዋስቦትናን'የም ዝበልዎ ከመይ እዩ?" ክትብል ኣስተንፊሳ።

"እወ፣ ጸኒሕ ብዘሎ ኣሎ። ሰድራይ ብኸም'ኡ ከምዝሕመዩ ስለዝፈልጥ፣ ገለ መኻልፍ ከጋጥመና እጸበዮ እየ። ግን ከኣ እምነት ሓዊስና እንተጸኒዕና ክንሰግሮ ንኽእል ኢና። ንስለ ጸገምት ኢለ ግን ኣብ ዘይተደልየ ቅልስ ክእትወኪ ኣይመርጽን። ኣዴኺ'ውን ካብ'ተን ዘይተማህራ ስለዝኾና ብኣኺ ገሀያ ክርኣያ ኣይደልን። ብኸም'ኡ'የ ኸኣ ብዛዕባ ድልውነትኪ ደጋጊመ ክሓተኪ ዝመርጽ።"

"ኣይመዋስቦትናን'የም እንታይ ማለት እዩ? በጃኻ ኣረድኣኒ፣ ዝኾነ ዋጋ ክፈሊ ክስዕር።"

"እህህ... ወለዶታት እናጸብጸበ ዝዋገር ዓጽሞም ኣይጽኑይን'ዶ ገለዶ እናበልካ ኣብ ስራሕ ፈጣሪ ኣቲኻ ዝዋገር ደፋርን ብድንቁርና ዝበገሰን ምንእኣስ ሰባት እዩ። ዝ ሕጂ ዓውለማ መጺኡ ዝሓጸጸቦ እሞ እንታይ ክንገብር? ኣዋልድና ሰዓት ምስ ኣፈራረቓ ካብ ዓሌት እከለ እየም ዘይንበሎም ጸለምትን ጸዓዱን ከእትውዋን እናረኣናስ ያኢ፣ ንሓውና ወዲ ዓድና መጠምይትና መጻግበትና፣ ጸኑያን ረሲዕን...።

ደሓንዶ ኣይትሸገርለ፤ ግዜን ትምህርቲን ዘፈትሕዎ ዘለዉ፣ ናይ ኣተሓሳስባ ምዝንባዕ እዩ።"

"እዋይ ንስኻስ ሽሕር እኳ ኢኻ! ፈጣሪስ ንዓኻ ምስ ፈጠረ፣ ካልኣይን ሳልሳይን ደጊሙ ደኾን ይኸውን?" ብውሽጣ ዘሳቕያ ዝነበረ ጉዳይ ክዘራረቡሉ ምኽኣሎም ጥራይ ዘይኮነስ መሓሪ ነቲ ሃገር ኣቕሊሉ ምርኣዩ ኣሐጊሱዋ። ምሉእ ነብሳ ኣብ ሑቕፉ ኣዕቀባ ከኣ ሓያለ ደቃይቕ ኣሕሊፋ። ነዊሕ ድሕሪ ምስትንፋሱ ሓንቲ ሕቶ ወሲኻ፣ "ሕጂ ኣነ እንታይ ክገብር እግበኣኒ?"

"ኣብ እምነትኪ ጽንዒ። እንተኣሚንካ ንዝኾነ ሃገር ትሰዕሮ ኢኻ። እምነት ዝሰኣነ ሰብ ከኣ እንታይ ክገብር ከምዝዋነኦ ኣይትምዕዶን ኢኻ። ነዴኺ ግን ብዙሕ ከይዕደርካ፣ ምስ ዘይትኣምኖሎም ሰባት ክትነብሪ ፍቓደኛ ከምዘይኮንኪ ኣረድእያ። ሓንሳእ ሰባት ቀስ እናበሉ እዮም ዝቕየሩ። በብቐሩብ ንሓንሳእ ኣዳልውዮ። ልክዕ ከምቲ ንስኺ ከተሕርቕያ ዘይትደልዩ፣ ንሳ'ውን ንዓኺ ክትዕምጸኪ ከምዘይትደሊ ተረዲኣኪ፣ ዘሎኪ ናይ ምውሳን መሰል ብልዙብ መንገዲ ተጠቐምሉ። ሕገስ ህይወት ናትኪ እምበር፣ ሕሜት ዘርባ ሓለፍቲ መንገዲ ትርጉም ከምዘይብሉ ንኽትርድኦ ግዜ ሃብያ። ኣብዚሓልኪ'ዶ? እዚ ሕብረተሰብና ምስ'ዚ ኩሉ ሓላዪ ባህርያቱ፣ ሓደ ሓደ ዘይበሰለ ነገራት ኣለዎ ኮይኑ እምበር ንስኺ ትማሰሊ ሽሕር'ዶ ንንብዓት ምሃብናኪ?" እናበለ ኣብ ምዕዝርታ ዝበረ ወረርታ ንብዓት ደራሪዝሉ።

ፍሽኽ እናበለት፣ ብዘሰፉ ጠሚታቶ። ቀስ ኢላ ከኣ ዝተዋህባ ዕዮ ንምዕያይ ካብ ሕቑፎኡ ወጺኣ።

***

ተኽሊዝጊ፣ ካብቲ ዘለዎ ጽዑቕ ስራሕ፣ ኣብ ዓመት ሓንሳብ እዩ ብዕረፍቲ ንዓዲ ዝመጽእ። ዝመጽኣሉ እዋናት'ውን ፍሉጥ እዩ። ስለዝኾነ እየም ከኣ ኣቶ ጠዓመን ወይዘሮ ትብርህን ንምምጻኡ ክጸበዩ ዝቐየዱ። ኣቓዲሞም ዝወድእዎ ጉዳይ ምስ ገለ ደቂ ሓወቦታቱ ኮይኑ ክቦርኹሎም። ኣቶ ጠዓመ ኒታ ዓዲ ንኸብድኡ ዝኣክል ሳምንታት ኮፍ ኢሉሞ ዘይፈልጡ ክንሶም፣ ብዓቕሊ እየም ቀንጺዖም።

"ሳራ ጓለይ ኣንቲ ክንዲ ምንታይ ደኣልኪ ኴንኪ፣ እቲ ሳንጣይ እስከ ክፈትየ፣ ዘምጻእኩልኪ ክዳን ደኣ እምበርዶ ክኣኽለኪ እዩ?" በለ ተኽሊዝጊ ዝፈትዋ ጓል ሓው ኣብ ጎድኑ ኣጸጊዑ።

ብዕረፍቲ ክመጽእ ከሎ፡ ገለ ነገር ከይተማልኣላ ኣይመጽእን'ዩ። ቀደሚ ናብ ገዛኡ ምእታዉ'ውን ናብኣን እዩ ዘላግሶ። ናብራ ተኣኻኺልሉ ስለዘይፈልጥ ግን ትሕዝዩኡ ንወይዘሮ ትብርህ ኣየዕግበን እዩ። "እቲ ቢቃቕ ሓወቦኺ!" ትብል ሓረግ ብዙሕ እዋናት ከም ደጋጊ ጥይት፡ ንእዝኒ ሳራ ኮርኲሓ ሓሊፋ ኣላ።

ምምጻእ ተኽሊዝጊ ክከታተሉ ዝቐጸዩ ኣቶ ጠዓመ፡ ከም በዓል ቀጸራ ህሩግ ኢሎም። ምዉቕ ስምዒታ ተለዋዊጦም። ዘይፈልጦ ባህርያት ካብ ኣቶ ጠዓመ ዘስተውዓለ ተኽሊዝጊ፣ ገለ ሓድሽ ነገር ክህሉ ከምዝኽእል ኣይሰሓተን። ኣብ ጎደናታት ኣስመራ ንእግሪ መንገዶም ሕልፍ ክብሉ ብልማና ዘይርኩብ ስምዒታኦም፡ ኣብ ዓዲ ኣብ ገዛ እንዳ ሓዉ ኣትዮም ስምዒታ ክጸግብዎ ዘጽሕብ ኣይተዓንዩ።

ድሕሪ ገለ ደቃይቕ እቲ ዝተደልየ ዛዕባ ተላዒሉ። ኣቶ ጠዓመ ጉዳዮም ወዲኦም፡ እታ መርዓት ክወስዱ ዝምለሱላ መዓልቲ ኣብ ወረቐቶም ኣሰፊሮም፡ ካብ'ቲ ዓዲ ክኸዱ ተሃዊኾም። ንተኽሊዝጊ ቁሩብ ከዕርፍ'ውን ግዜ ኣይሃብዎን። ሳራ፡ ንግዜኡ ኣብ ውሽጢ ገዛ ክትጸንሕ ቡዲኣ ተኣዚዛ። ናይ ስለስቲኦም ድምጺ ክትሰምዓሉ ኣብ እትኽእል ቦታ ኸኣ ተቐሚጣ።

"ተኽሊዝጊ ወደይን ሓወይን'ዶ ክብለካ፡ ንግኻ ክንጸብ ኢና ወሪሕና። ሰብ ከይገበርና ቀደም ትምይይጥ ከሎና እሞ... ደሓር ሰብ ንሕወሰ ከምኡ እዩ ጸቡቕ። እንታይ ማለት፡ ዘረባን ማሽላን እንታይ እዩም ዝብሉ ኣቦታት፡ እንትሓጸረ እንደዩ ግርም፡ ዛ ሳራ'ሲ ንሃብቶም ወደና ክትከውን ደሊናያ። ሃብቶም ትግዘርዋ'ዶ ትኸውን ብንእሽቶኡ..."

"ደሓን ኢያ ጠዓመ፡ ተረዲኣካ ኣለኹ ማስለ" ክብል ኣፍ ከፊቱ፡ መውሰቦ ምስ እንዳ ኣቶ ጠዓመ ዝኸበዶ ተኽልዝጊ። "ሰብ መውሰቦ ደልዩ ክመጽካ ክብረት እንደዩ ዝኸበርካ ኸኣ፡ 'ክብረት ይሃበልና' እዩ ዝበሃል ማስለ..." ክብል ከሎ፡ ውራያ ዝጸበቐላ ወይዘሮ ትብርህ ኑታ ቡን ኣዕርያ ተንበድብዳ ነበረት። ነገራት እናጸልመታ ዝኸደ ሳራ ከኣ፡ ኣብ'ቲ ውሻጠ ኑታ ኣብ ጥቓ እግራ ኮይና ትተኳኸብ ዝነበረት ደርሆ፡ ብእግራ ጌራ ቀሊዓታ።

ተኽሊዝጊ ዘረባ ቀጺሉ፡ "የግዳስ ክልተ ነገር ንደሊ...፡ ቀዳማይ.... ሎሚ ግዜ ማዕበሉ እንደዩ፡ ደቃንስትዮና ከም'ተን ኣዴታትና ብዘይፍቓደን ኣብ ዝኾነ ስለዘይኣትዋ ድሌትን ኩነታትን ጓልና ክንፈልጥ። ካልኣይ ከኣ... ኣብ ርእሲ'ቲ ድሌት ጓልና፡ ንሕና'ውን ከም ወለዲ ንዝብርን ንሓስቦን ክህሉ ስለዘኽእል፡ ሃብቶም ኣብ'ዚ ዓዲ ይምጻእሞ ከም ሰብ ይረኣየ። ቀደሚ ዓሰርተ ዓመታት ንፈልጦ ተወላዲ ዓዲ ኢልካስ ከበደ'ዩ። ህሉው ኩነታቱ ክንፈልጥን ክንሓትትን ቅሩብ ግዜ የድልየና። ምስ ረኣየቶ፡ እወ ምስኡ እየ ዝደሊ እንተይላ፡ ሓሳልኩም። እዚ ነገር ሓድሽ እንደዩ ነዓይ፡ ብወገነይ ግን እዚአ እያ ቃለይ" ወዲኡ።

ዘይተጸበይዎ ከበድ ብደሆ ዝረኸቡ ኣቶ ጠዓመ፡ ኣብ መቃምጦኦም ኣሕሰዩም። ድፍረት ኮይኑ'ውን ተሰሚዕዎም። ግምቶም፡ ኣብ ዝሓተቱሉ ደቒቕ ርኸቡ ኣይትስኣኑ ክበሃሉ እዩ ኔሩ። ብውሽጦም ግን ደሮ ኣብ ካልእ ሓሳብ ኣትዮም። እቲ ዓንዲ ሕቖኡ ዝሸፍን ቁሩን ጸጉሪ ርእሲ፡ እቲ ብሸጋራን ቀጻለመጸሊን ዝሓረረ ከናፍር፡ ጀልጋፍ ስረን እግሪ ታግኪ ዝመስል ጫማን፡ ዝተሰቖረ ኣእዛን፡ ዝተወቓቐጠ ቀላጽም፡ ናይ ሃብቶም ወዶም ኣብ ዓዲ ምስተፈተነ እንታይ ግብረመልሲ ይረክብ ይኾውን ኣተሓሳሲብዎም። ኣቶ ጠዓመ ዝኣኽሉ 'ሓቲቶም ተኸሊኦም' ክበሃል ስለዘይውሓጠሎም ከኣ ደሮ ካብ'ቲ ነገር ብኸመይ የዘልቑ ክጣበቡ ጀሚሮም።

"ንዓስከ ሳራ ጓለይ፡ ኣብ ውሽጢ እንድያ ዘላ ሓቀይ?" ተኽሊዝጊ ብጋህዲ ጀሚሩ።

"ኢሂ... ኣያ መጺእኺ። ኣንታ ጉድ እምበር ረኺቡ ኣይ ደርሆ እንድያ ክትሞተኒ ደልያ። ገለ ግዲ በሊዓ ኮይናስ ኣብ'ዚ ውሻጠ ሰፋሕፋሕ ክትብል ጸኒሓ፡" እናበለት ወላእላእ እትብል ደርሆን መኽስተኒ ዝኾውን ካራን ሒዛ ናብ ኢያኣ ኣዊያት። ንተኽሊዝጊ ደርሆ ክተድርር ዝወጠነት ሳራ፡ ብኸሱዓ ዓፊና ዘኖኽመታ ደርሆ ደሮ ብጸሎት ተኸስቲና። ኣቶ ጠዓመ፡ "በሉ ብሩኽ ምሸት.." እናበሉ፡ ዝጀመርዎ ዘረባ መዕለቢ ከይገበርሉ፡ ርእሶም ኣድኒኖም ካብ'ቲ ገዛ ወጺኦም።

ተኽሊዝጊ ኑታ ደርሆ ኣኸስቲኑ ምስ ወደአ፡ "ሰምዒ ሳራ፡ እንዳ ጠዓመ ይደልዩኺ ኣለዉ፡ ሓሳብኪ እንታይ እዩ ንገርና" ክብል ኣሕጺሩ ተወኪሱ።

"ትብርሀይ ግን ደሓን ምሳይ ጌዲፍክስ ምስዛም ሰብኣይ ክትላዘቢ ወሪሕኪ ማለት ድዩ? ካብ'ሲ ንሳም ቀሪብም'ኺ?" ኑቲ ሰዓቢ ዝመጽእ ንኽጠቕማ ብኣሉታ ናይ ኣዲኣ ጀሚራ። "ኢያይ መዓረይ ዝኾንልካ እንተኾይኑ ሓንቲ ነገር ክልምነ፡ በጃኻ ሰምዓኒ" ኣብ ብርኩ ተደፊኣ። እቲ ቦቕባቕ ኩበዳ ምኽኣል ስኢኑ ደሮ ብኽያት ጀሚሩ። "ኣነ ምስ መሓረ ወደቦይ ወለ'ዝጊ እየ ክነብር ዝደሊ፡" ካብ እግሩ ምትንሳእ ኣብያ።

"ተንስኢ!" ብሃዳዲ ድምጺ ሰብኣይ፡ ደሂልዋ።

ሳራ፡ ንወደቦይ ወልደዝጊ እያ ዝምርያ ምኻ ከምሕራ ደዩ ከቕትላ ስለዘይፈለጠት፡ ምሉእ ሰብነታ ቀጥቀጥ እናበለ ካብ ትሕቲ ኢያኣ ተንሲኣ። ዝኾነ ከኸውን ከኣ ተጸበየት። ስለስቲኦም ነንሓድሕዶም ክጠማመቱ ገለ ካልኢታት ሓሊፉ። ብጸጥታ ተናበቦም። ንሳራ ግን ትርገም ናይታ 'ተንስኢ፣' እትብል ቃል ጥራሕ ኣገደሰታ።

ተኽሊዝጊ ኑቲ ግዜያዊ ጸጥታ ሰበሮ። "እንታይ ኴንኪ ክንደዚ ትፈርሂን ትንበዪን ደኣ ዝሰረቕኪ'ዶ ኣሎኪ እዩ? ኣይትንብዪ ኣጆኺ 'ዛ ጓለይ! ኣገናዕ! እቲ ዝበለጸ ወዲ ረኺብኪ ኣሎኺ። ምሳኺ ኣለኹ ኣነ።"

"ኢይ! ኣንታ ተኽሊዝጊ እምበርዶ ትሰምዓ ኣሎኻ ኢኻ? 'እንዳቦይ ወልደዝጊ' እኮ እያ ትብለካ ዘላ። ምስ ጥዑይ ኣእምሮኻ ዲኻ ዘሎኻ?" ዝተቓጸየ ድምጺ ወይዘሮ ትብርህ እዩ።

"እወ እንዳያይ ወለዝጊ፣ እሰምዕ ኣለኹ። ኣይመዋስብትናን እየም ዲኺ ክትብሊ? ንሳም'የም መዋስብትና፡ ጓልና ኣብ ማእከል ዓዳ ከም ሮማዲ ከተሳፍሕ ከኣ፡ ንዕኦም ኢና ንህባ። ስድራኡ ለዋምትን ኩሉ'ዚ ፈታዊኦም ኣገልጋሊቲ ዓዲን። ንሱ እቲ ወዲ ድማ ኣብ ውዕይን ዝሓሉልን ዝሰተፍ ጥቁው ወዲ ምኻኑ ኣስተውዒለሉ ኣለኹ። እምበር እቶም ምስ ገዝኡ ዝተዋሰቡ እንዳ ጠዓመ ደኣ መኣስ መዋስብትና ኮይናም። ርእና ዘይመናናያ ቀልዓ፡ ናብ ዘይንፈልጦ ሃገር ብኣራት ሰቒሎም ከጥፍእዋ ኣይንህቦምን፡" ኣብ ውሽጢ ከብዱ እሉኽ ዝጸንሖ እዩ ዝመስል። ብዓውታ ዳሕዲሕዎ።

"እዎ... ይኹንልኩም ሕራይ! ፍታውኩም ፍታወይ፡" በለት ወይዘሮ ትብርህ። ጓላን ሓሙታን ኣብ ጥቓ ምምላስ ከምዝጸለው ስለዘስተብሃለት።

ነዛ ዳሕረወይቲ ሓረግ ብሓጎስ ዝሰምዐት ሳራ፡ ሓዳጋቶም ብጡያ ተዓዚረት። ኑቲ 'ጅግና!' ዝሰመዮቶ ወሳዲ ልቢ፡ ኣብ ዘለዎ ረኺቡ ከይሓለተን ሽምግለ ከይሰደደን ንሓላሉ ከም እተዋህበቶ ንኽተብስሮ።

ተፈጸመ

ሠለሳ

ኤፍሬም ሃብተጽዮን

# ገመል ኩርዒዳ፡ ኣልቦ ዕዳ!

መርከብ ምድረብዳ ዝብል ቅጽል ዘለዎ ገመል፡ ኣብ ታሪኽ ኤርትራ፡ ብፍላይ ድማ ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ፡ ሓደ ካብ ቀንዲ ዕጥቅታት ወይ መቃልስቲ ተጋደልቲ ነይሩ። ክንዲ ዝኾነ ኸኣ ዝተፈላለዩ መዛሙርን ደርፍታትን ብስሙ ቀሪቦምየም።

ገመለይ ገመለይ 'ዛ ጥዕምቲ ስጋ

ድሕሪ ናጽነት ከኣ፡ ተራ ገመል ኣብ ብረታዊ ቃልስና ክሳብ ክንደይ ኣገዳሲ ምንባሩ ንምዝክኻር፡ ገመል ኣርማ መንግስቲ ኤርትራ ክኸውን በቒዑ።

ኣብ ሃገርና ኣብ ዝተፈላለዩ ቦታታትን ሕብረተሰባትን ገመል ካብ ቀንዲ እንስሳ ዘቤት ኮይኑ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ሕርሻን መጓዓዝያን ኣገልግሎታት ንጡፍ ኣበርክቶ ክንበር ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ቆላታት ኤርትራ፡ ክንዲ ገመል ዘቤታዊ ዕዮ ዝዕምም ዓርኪ ሓረስታይን ነጋዳይን እንስሳ ዘቤት ዳርጋ የለን። ኣብ ከበሳታትውን ገመል ዘይነዓቕ ተራ ኣለዎ።

ሰበኽ ሳዋማዊ ህይወት ዝመርሑ፡ ዝበዝሑ ኣብ ቆላታት ዝነብሩ ህዝቢ፡ ኣማኢቶም ኣብ ዝባን ገመል ጾዒኖም፡ ሰብን ገለ ጥሪትን ሓዊሶም፡ ክሳግሙን ብህዱእን ዘገምታዊን ኣሳጉማ ገመል ተሰንዮም ክንጓዓዙን ካብ ጥንቲ ዘማዕበልዎ ልምዲ'ዩ። ዚ ኣገዳሲ ዕማምዚ ክሰላሰል ዝኽእል ካልእ እንስሳ ድማ የብሎምን። ገመል ኣብ ማሕረሰውን ኣገዳሲ ትራክተር ልምዳዊ ማሕረስ እዩ።

ኪኖ'ዚ ድማ ሰጋኡ ዝበልዕን ጸባ ኣንስተይቱ ዝስተን ካብ ምኻን ሓሊፉ ኣገዳሲ ትሕዝቶ ከም ዘውንን ተረጋጊጹለ ልዑል ተፈላጥነት ረኺቡ ኣሎ። ኣብ ኤርትራ ገመል በቲ ዘለዎ ልዑል ተራ ኣብ ማሕረስን መጓሰን እዩ ዝያዳ ክፍለጥ ጸኒሑ። ኣብ ገለ-ገለ ቦታታት ሃገርናውን ጸባ ገመል፡ ብወሱን ዓቐን ኣብ መሸጣ ክቐርብ ጸኒሑ ኣሎ። ሎሚ ግን ዓለም ኣተሓሕዛኣ ኣብ ገመልን ዝሀቦ ጥቕምን ደርብ ገይራቶ ኣላ።

ሃገረ ኬንያ ብዘለዋ ሃብቲ እንስሳ ዘቡዓም እያ ዝያዳ ክትፍለጥ ጸኒሓ። እንተኾኑ ብብዝሒ ኣግማልውን ኣብ ዓለም ምስተን ቀዳሞት ሃገራት'ያ ትስራዕ። ብቐረብ ናይቲ ተጠቒቡቱ እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ ጸባ ገመል ድማ ሰፊሕ ዕዳጋ ክትረክብ ጀሚራ ኣላ።

ኬንያ ብብዝሒ ኣግማል ኣብ ዓለም ሓሙሻይ ደረጃ ሒዛ ኣላ። እታ ሃገር ልዕሊ ሰለስተ ሚልዮን ኣግማል ኣለዋ። ካብዚኦተን እተን 20% ዝሕለባ ኮይነን ዓመታዊ ልዕሊ 340 ሚልዮን ሊትሮ ክሕለባ ይኽእላ። እዚ ድማ ኑቲ ዓመታዊ 10 በልዮን ዶላር ኣታዊ ዘለዎ ዕዳጋ ጸባ ገመል ዓለም ከተተኩረሉ የገድዳ።

ኣንስተይቲ ገመል (ነቡል) ኣብ መዓልቲ ክሳብ ሽዱሽተ ሊትሮ ጸባ ክትሕለብ ትኽእል። ጸባ ገመል ብመዳይ ጥዕና ክርኢ እንከሎውን ዝያዳ ተጠላቢ እዩ። እቲ ጸባ፡ ጸረ-ባክተርያን ካልኦት ዝተፈላለዩ ሕማም ዘስዕቡ ታህዋስያንን ናይ ምጥፋእን ዓቕሚ ስለዘለዎ ካብ ዝተፈላለዩ ሕማማት ክከላኸል ይኽእል። ሕማም ሽኮር ንዘለዎም ድማ ብዝያዳ ኣገዳሲ እዩ። ብዘወሳኺ፡ ጸባ ገመል መግቢ ናይ ምሕቃቕ ኣልሰር(ፔፕቲክ ኣልሰር) ክከላኸል ከም ዝኽእል ይግለጽ። ካብ ጸባ ከብቲ ብሰለስተ ዕጽፊ ዝዛይድ ትሕዝቶ 'ቪታሚን ሲ' ዘለዎ ጸባ ገመል፡ ተወሳኺ ብልጫኡ እዩ።

ጸባ ገመል፡ ሃብታም ትሕዝቶ ሓጺን ዘለዎን ነጻ ካብ ጎዳኢቲ ኮሚካላት ኮይኑን ልዑል ትሕዝቶ ቪታሚን ቢ'ውን ይውንን።

ኬንያ፡ ኣብ ትሕተ-ሳህራ ኣፍሪቃ፡ እታ እንኮ ጸባ ገመል ዘመስርሕ ፋብሪካ ዘለዋ ሃገር'ያ። እታ ፋብሪካ፡ መዓልታዊ ኣስታት 3,600 ሊትሮ ከተመስርሕ ትኽእል። እዛ ትካል'ዚኣ ፍርያታ ናብ ዕዳጋታት ደቡብ ኣፍሪቃን ቺለን ክትልእኽ ጸኒሓ፡ ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ድማ፡ ካብ ምምሕዳር መግቢን መድሃኒትን ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ፍቓድ ብምርካብ፡ ዝተመስረሐ ጸባ ገመል ናብ ኣመሪካ ክትልእኽ ጀሚራ ኣላ። ነዚ ዝተዓዘበ መንግስቲ ኬንያ ድማ፡ ክልተ ተወሰኽቲ ትካላት ንምትካል መደቡ ኣሎ።

ኣብ ዓለም፡ ዓመታዊ እቶት ጸባ ገመል 10 በልዮን ዶላር ዝሕፈሶ ኮይኑ፡ ቀንዲ ኣህለኽቲ ዕዳጋታት ማእከላይ ምብራቕ፡ ኤውሮጳን ኣመሪካን እየን።

ኤርትራ፡ ኣብዚ ወፍሪ'ዚ ዕቱብን ብመጽናዕቲ ዝተሰነየ ዘመናዊን ስራሕ ምስ እተካይድ፡ ዘለዋ ጸጋታት ምቹእነት መሬት ንምርባሕ ኣግማልን ምትእስሳር ዓቢ ክፋል ህዝቢ ምስ ኣግማልን ዓቢ ዕድል ክኸፍተላ ይኽእል'ዩ። ብፍላይ፡ ቀንዲ ዕዳጋታት ጸባ ገመል ኣብ ድርኩኺታ ስለዝርከበ ድማ፡ ተወዳዳሪ ወፍሪ ምስ እተካይድ፡ ገመልን ኣበርክቶኣን ምስ ታሪኽናን መጻኢናን ተኣሳሲሩ መለሱ ክድምቕ እዩ። ገመል ኩርዒዳ፡ ኣልቦ ዕዳ!

እንተዘይካ ክንደይ መምሓረሲን። ሰብ'ኳ ዘሎ ወሊዱቱ ተመኒዮም ዝሓብዎ ስም ምስ ዓቢዩ ስለዘይብርሆ ወይ ስለዝሕፍሮ ኮላል ኢሉ ዝቕይሮ - ዝበን ናትና፡ ናተንደ ንዛበን?



# ስም ዝረኸበ እንተሎ

ስም ንምንታይ ከም ዘገልግል ዘካትዕ የብሉን - እቲ ሓፈሻዊ መግለጺኡ ‘መሓበሪ’ ስለዝኾነ። መሓበሪ ክበሃል ከሎ ግን ልክዕ ነቲ ዝጠቕሶ ዘውክል ክኸውን ኣለዎ። ‘ጆርጆ’ እናበልካ ‘ዓንዶም’ ክስኣለካ የብሉን፣ ወይ ድማ ‘ክርስቲና’ ጠቒስካ ምስሊ ‘ለተኺዳን’ ክትቀርጽ ኣይትኽእልን። ኩሉ መምስሉ ኣለዎ።

ዘበገሰኒ ነገር ብዛዕባ ዝተፈላለዩ ቦታታት ዝወሃብ ዘሎ ‘ሳጓ’ እዩ። ‘ሳጓ’ ክብሎ ዝመረጽኩ ከኣ ቀንዲ መጸውዒኡ ስለዘይኮነ እዩ። ዓቃባዊ ደኣ ከይትብሉኒ እምበር ‘ስምካ ንዓኻ መሰለ፣ ዝያዳ በሰለ’ ዝብል መረዳእታ’ዩ ዘለኒ። ‘ዎ ሃብተገርጊሽ’ ‘ናተባህለ፣ ክሪስቶፈርጊሽ ‘ዎ ሆይ’ ኣይብልን’ዩ። ነቲ ‘ዎ ሆይ’ከ እንታይ ክብሎ ወሪድዎ? ኩሉ ነናቱ ኣለዎ።

‘እንዳ ኮርያ፣ እንዳ ኮርያ፣’ ዝብል ድምጺ ቀጻሊ ክትሰምዕ ናይ ግድን’ዩ፣ ኣስመራ እንተለኻ ወይ’ውን ሰብ ሓሚሙካ በቲ ከባቢ እንተተዛወርካ። እቲ ስም ከመይ ኢሉ ለጊቡ ምስጢር ኣይኮነን፣ ኮርያውያን ነቲ ኣባይቲ ስለዝሃነጽዎ። እንተዝሰፍርዎ ደኣ እንታይ ምተባህለ ይኸውን?

‘ደምበ ሰምበል’ እዩ ዝበሃል በለትና ሓንቲ ኣብ ታክሲ ዝረኸብናያ ተቐማጢት ‘ቲ ቦታ። ‘ግርም ሕጂ ጠዓመ፣ እንታይ’ሞ ምስ ተቐደመ’ ኮይኑ ነገሩ። ደምበ ሰምበል ከም ዝበሃል’ውን ኣይጠፍኣናን ግን እታ ብብዝሒ ሰብ ዝጥቀመላ ንሳ ኣይኮነትን።

ንገዛኡ ክበጽሖ ዝደለኹ ዓርከይ፣ ብእግረይ’የ ክኸዶ፣ ገዛውቶም ክሕብረኒ ከሎ፣ ብኣልፋ ሱፐር ማርኬት ተጠዊኻ ላዕን ሆቴል ሰጊርካ ስፐይስ ትበጽሕ፣ ካብኡ ገዛውቲ ሰዊት ሰጊርካ፣ እንዳ ጀርመን መወዳእታ ፌርማታ ምስ በጻሕካ ንጸጋምካ ኣብ ዘሎ ናይ ቦንድ ገዛውቲ ኣብኡ ሕተት። ካብዘን ኩለን ኣስማት እታ ‘ሰዊት’ ትብል ጥራይ ስለዝሓዝኩ ነተን ዝተረፋ ኣብ ወረቐት ከሰፍረን ድገመለይ በልኩዎ።

እዘን ኣስማት እዚኣንን መሰልተንን ወግዓዊ መጸውዒ ክሳብ ዘይረኸባ ተጓንየን ክተርፋ ናይ ግድን ኮይንወን ኣሎ። ቅድሚ ምህናጸን መንነተን ዘልብስ ሲያመ ተዋሂብወን እንተዝነብር ክሳብ ክንድኡ ኣሸገርቲ ወይ ኳኾይቲ ኣይምኾናን ነይረን። ስም መጸውዒን ዝደጋገምን ክሳብ ዝኾነ ከኣ ናተን ስም እንተዝወሃባ ክንደይ መምሓረለን። ሰብ’ኳ ዘሎ ወለድቱ ተመንዮም ዝሃብዎ ስም ምስ ዓበየ ስለዘይብርሆ ወይ ስለዝሕፍሮ ኮለል ኢሉ ዝቕይሮ - ነዘን ናትና፣ ናተንዶ ንሃበን?

# ኣጸሓሕፋ ደብዳበ

ፓስካል ዝተባህለ ሰብ ናብ ዓርኩ ደብዳቤ ድሕሪ ምጽሓፉ ኣብ መወዳእታ ንዓርኩ ዝበሎ ብዙሕ ካብ ዘደንቕዎ ብሂላት’ያ። ብዙሕ ወይ ነዊሕ ድሕሪ ምጽሓፉ፣ ፓስካል፣ “ይቕሬታ ዓርከይ፣ ሓጺር ደብዳበ ከይጽሕፈልካ ግዜ ስለዘይኣኽኩ እየ፣” በሎ ይበሃል። ግዜ እንተዝረክብ ነይሩ ሓሳቡን ኣዳቒቑን፣ ሓጺርን ጽፍፍቲን፣ ቀንዲ መልእኽቲ እተመሓላልፍ ደብዳበ ምጽሓፈሉ ነይሩ። እምበር ክንደይ ኣሎ እንዶ 10 ገጽ ጽሒፉ ከብቅዕ፣ ‘በል ኣብ ቁም-ነገረይ ክኣቱ’ ዝብል’ሞ መሊሱ ናብ ቁም-ነገሩ ከይኣበለ 10 ገጽ ዝወሰኸ። ካብ ከም’ዚኣም ሰደድቲ የድሕነና የድሕንኩምን።

ብባህሪኡ ደብዳበ ምጽሓፍ ዘይብርሆ ዓርከይ፣ እታ ዝጽሕፉ ግን፣ ብመንጽር ዝጽሕፈሉ ጉዳይ፣ መሳጢትን ተነባቢትን እያ። ንእሽተይ ሓፍቱ ንሳዋ ምስ ከደት ሰሙን ሰሙን ደብዳበ ክቕበል’ምበር ክሰድድ ኣይተራእየን። ናይ መወዳእታን መጠንቀቕታ ዝሓዘትን ደብዳበ ምስ መጸቶ ግን ሓንቲ ኣዘናጋዒት ደብዳበ ከም ዝጸሓፈላ ካብ ሳዋ ምስ ተመልሰት’ያ ኣዕሊላትኒ። ንሳ ጥራይ ዘይኮነት ደቂ ማሰርዓ ከይተረፉ’ውን ካብቲ ብዚሓትን ላህጃታትን እናደገማ ክስሕቓን ክዘናግዓን ክሳብ ዕለተ-ለሚ ኣለዋ። ንሱ ንባዕሉ፣ እታ ደብዳበ ሓፍቱ ካብ ሳዋ ሒዛታ ምስ መጸት’ዩ ዳግማይ ኣንቢቡዋ ብሰሓቕ ክርትም ዝበለ።

ብዛዕባ ምጽሓፍ ደብዳቤ ክለዓል ከሎ ቀጻሊ ዝዘክሮ ፍጻሜ ግዜ ቁልዕነትና’ያ። ግዜ እንታይ ኣለዎ! ሓሙሻይ ክፍሊ ኢና ነይርና። መምህርና ኣጸሓሕፋ ደብዳበ ምስ መሃረና፣ ‘ደብዳበ ጽሒፍኩም ናብ ትፈልጥዎም ሰባት ስደዱ’ በለና። ኤፍሬም ዝስሙ መማህርተይ ብሽምቲ ዝተበሃልናዮ ጽሒፉ፣ ኣድራሻ ለኣኽን ተቐባልን ገይሩ ዓሺጉ፣ ካብ ከሰላ ናብ መዳሕር ወዲሸረፈይ (መገዲ ፍርቂ ሰዓት ብመኪና) ከይዱ ነታ ደብዳበ ከብጽሓ ከዶ።

ናይ ኣዋርሕ ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥ፣ “እንካ’ዛ ደብዳበ፣” ኢሉ ሃቦ።

“ካብ መን’ያ?” ሓተተ ተቐባሊ ቅድሚ ኣሰማት ምንባቡ።

“ካባይ።”

“ናብ መን’ያኸ?”

“ናባኻ።”

ብድሕሪኡ፣ ነቲ ፍጻመ ምስ ኣዕለለና መሕገይና ረኺብና። ካብኡ ንጀው ከኣ ደብዳበ ክህቦ ንዘመጾ፣ “ደብዳበ ኤፍሬም ከይትኸውን፣” ኢልካ ምውዛይ ኮነ። በሉ፣ ‘ይቕሬታ፣ ሓጺር ደብዳበ ከይጽሕፈልኩምሲ…!”

የሴፍ ሃይለማርያም

# ሓገሩስ ደቀ'ንስትዮ ጥርዚ ዝበጽሓሉ ዕድመ መኣስ'ዩ?

ደቂ-ኣንስትዮ፣ ኣብ ማዕል 28 ዓመት ዕድሚኣን ጥርዚ ዝጽሕ ሓገስ ከምዝሰምዓን ጋዜጣ ደይሊ ቴሌግራፍ ሓቢራ። እታ ጋዜጣ፥ ንወጽኢት ናይቲ ብ"ክሊየር ፒርፈክት ቴን" ዝተባህለ ኩባንያ ዝተኻየደ መጽናዕቲ ብምጥቃስ ኣብ ዘስፈረቶ ሓበሬታ፣ ደቂ-ኣንስትዮ ኣብ 28 ዓመተን ብኣካላተንን ናይ ፍቕሪ ሂወተንን ልዑል ታሕጓስን ርእሱተኣማንነትን ዝሰምዐን ደረጃ ናይ ዕድሚኣን ከምዝኾነት ገሊጹ።

ኣብቲ ደቂ-ኣንስትዮ ኣዝዩን ሕጉሳት ዝኾናላ ዕድመ ንምርካብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፥ ካብ 25 ክሳብ 65 ዓመት ዝዕድሚኣን 4 ሽሕ ደቂ-ኣንስትዮ ተሳቲፈን ነይረን። እተን ዕድሚኣን ኣብ ማዕል 28 ዓመት ዝበራ ድማ፥ እተን ኣብ ሂወተንን መነባብሮኣንን ጥርዚ ዝበጽሐ ሓገስ ዝሰምዐን ኩይነን ከምዝተረኽባ እቲ ሓበሬታ የረድእ።

ብዘይካ'ዚ፥ ደቂ-ኣንስትዮ ቅድሚ ደቂ 30 ምብጽሐን ኣብ ዘሎ ግዜ፥ ጾታዊ ስምዒት ዝለዓለ ባህታ ከምዝፈጥረለ ኣብቲ መጽናዕቲ ተጸሊሩ። ደቂ 30 ዓመት ምስ ኮና'ውን ሓገሰን ክንድ'ቲ ከምዝይጎድል እታ ጋዜጣ ሓቢራ። ካብ ደቂ 30 ዓመት ንላዕሊ ግና፣ ብዙሓ እናዓበየ ምኻደን፥ ምጭምዳድ ቆርበተን፥ ሰብዮት ጸጉረንን ብዙሓ መጺኣኣን ወዘተ ክሓስብ ስለዝጀምራ፥ ሓገሰን እናጉደለ ከምዝኸይድ እታ ጋዜጣ ኣረዲኣ።

ኣብቲ መጽናዕቲ፥ ደቂ 30 ዓመት ዝመልኣ ደቂ-ኣንስትዮ፣ ዝበለጸ ጸጉሪ ዝውንና፣ ዝለዓለ ርእሰ ተኣማንነት ዘማዕበላ፥ ጽፉፍ ስራሕን ቀዋሚ ኣታዊታትን ዝረኸባ፥ ልዑል ርክባትን ሓያል ዕርክነትን ዘዘውትራ ኩይነን'ውን ተረኺበን። ደቂ 32 ዓመት ምስ ኮና ድማ፥ ምስ ገዛኣንን ስድራቤተንን ጥቡቕ ምቅርራብት ናይ ምንጽባራቕ ባህሪ ከምዝፈጥራ እቲ መጽናዕቲ ኣብሪሁ።

ብኻልእ ወገን፥ ልዕሊ 60% ካብ ደቂ-ኣንስትዮ ካብ ደቂ-ተባዕትዮ ንላዕሊ ብዙሓ እርጋን ይሓስባ። ኣስታት 56% ካብ ደቂ-ኣንስትዮ ድማ ምስ ምውሳኽ ዕድሚኣን ውቃቤኣን ዘይማርኽ ከይኸውን ከምዝቸገራ መጽናዕቲታት ይገልጹ። ብሓፈሻዊ ገምጋም ደቂ-ኣንስትዮ ኣብ ዓመት ሓሙሽተ መዓልታት - ኣብ መዓልቲ ን22 ደቓይቕ ማለት'ዩ፥ ኣብ ምጽብባቕ መልክዐን ከምዘጥፍኣ እቲ ሓበሬታ ወሲኹ የረድእ።

ካሪን ስዊት ዝተባህለት ምህርቲ ስነ-ልቦና ብወገና፣ ዝበዝሓ ደቂ-ኣንስትዮ ጸጉረን ከም ኣኽሊል ክብረን ስለዝርእያኦ፥ ጸጉርኻ መዓልታዊ ብጽቡቕ ምሓዝ ኣብ ስራሕን ኣብ ፍቕርን ዕዉት ንኽትከውን ከምዝሕግዝ ትገልጽ። መዓልታዊ ጸጉርኻ ብጽቡቕ ምሓዝ ናይ ጓሉ-ንስተይቲ ምቑእኑት ርእሱተኣማንነተንን ውሽጣዊ ስምዒተንን ዘበርኽ ብምዃኑ ኸኣ ኣብ ኣተሓሕዛ ጸጉረን ዕቱብት ክኾና ትመኽር።

# "ጾታዊ ዕግበት፥ ደቀ'ንስትዮ ዝተማልአ ሂወት ንኽህልወን ይሕግዝ" ተመራመርቲ

ዕጉብ ጾታዊ ሂወት ዘሕልፋ ደቀ'ንስትዮ ካብተን ጾታዊ ዕግበት ዘይብለን፥ ኣብ ሂወተን ዝተማልአን ዝለዓለን ኩልንትናዊ መነባብሮ ክህልወን ከምዝኽእለን ኣውስትራላውያን ተመራመርቲ ገሊጾም።

እቶም ተመራመርቲ፥ ዕጉብ ጾታዊ ሂወት ዘሕልፋ ደቂ-ኣንስትዮ ካብተን ዘይብለን መዛኑኣን ንላዕሊ፥ ዝያዳ ጥዑያት፣ ሕጉሳት፣ ሃብታማት፣ ናጽነትን ተዓጻጻፍነትን ዘለወን ስለዝኾና፣ ትርጉም ዘለዎ ናብራ ንኽመርሓ ዝለዓለ ተኽእሎ ከምዝውንና በቲ ዘካየድዎ መጽናዕቲ ከምዘረጋገጹ ይሕብሩ።

"ዕላማ መጽናዕቲና ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ፥ ኣብ መንጎ ጾታዊ ዕግበትን ዝተማልአ ሂወትን (wel-being) ንዘሎ ምትእስሳር ንምድህሳስ'ዩ። በዚ ከኣ፥ ኣብ ደቂ-ኣንስትዮ ቅድምን ድሕሪን ምቁራጽ ጽግያት ገለ ፍልልያት እንተሎ ንምርኣይ'ዩ" ዝበለተ ነቲ መጽናዕቲ ዝመርሐት ዶ/ር ሶናይ ዳቪሶን፥ ሓቅነት ናይ'ቲ ውጽኢት ኣብ መዓልታዊ ሂወት ናይተን ጾታዊ ዕግበትን ዘይዕግበትን ዘለወን ደቂ-ኣንስትዮ ጉሊሑ ዝርኣን ምስክር ዘየድልዮን ምዃኑ ገሊጻ።

ዶ/ር ሶናይ ቀጺላ፥ "እዚ ርኽበት'ዚ ጉዳይ ጾታዊ ዕግበትን ዘይዕግበትን ደቂ-ኣንስትዮ፥ ከም ኣገዳሲ ክፋል ጥዕናዊ ክንክን ናይ ደቂ-ኣንስትዮ ተራእዩ ንኽልዓልን ንኽዝረበሉን ዘዘኻኽር'ዩ። ምኽንያቱ፥ ዝበዝሓ ደቂ-ኣንስትዮ ነዚ ኣርእስቲ'ዚ ምስ ሓካይመን ይኹን ምስ ሰብኡተን ብምዃን ክዛረባሉን ክመያየጣሉን ደስ ኣይብለንን'ዩ። እዚ ድሑር ኣተሓሳስባ ግን ብንቕሓት ክምከትን ኢሂን ሚሂን ብምብህሃል ፍታሕ ክረኽበን ዘለዎ'ዩ" ኢላ።

ጾታዊ ዕግበት ኣብ ጉዕዞ ሂወት ቀንዲን ኣገዳሲን ስለዝኾነ፥ ጸገም ዘለወን ደቂ-ኣንስትዮ ብኣጋ ክነቕሓሉን ሞያዊ ምኽሪ ክረኽባሉን፥ ሰብ ሞያ ድማ ዝያዳ ኣቓልቦ ሂቦም ክዛረብሉን ዶ/ር ሶናይ ኣተሓሳሲባ።

# ስፖርት

## 2015፡ ተዘካሪት ዓመት ኣብ ስፖርት ኤርትራ

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

ናይ ክብሪ ማልያን ምድያብ ፖድዮምን ኣብ ቱር ደ.ፍራንስ፡ ናይ መጀመርታ ወርቂ ሜዳልያ ኣብ ዓለማዊ መድረኽ ኣትለቲክስ፡ 3 ወርቂ ሜዳልያታት ኣብ መላእ ስፖርት ኣፍሪቃ፡ ሃገራዊት ጋንታ ኩዑሶ እግሪ ኤርትራን ናይ መጻረዪ ግጥም ዋንጫ ዓለም 2018 ንጥፈታታን...፡ ስፖርት ኤርትራ ኣብ ዓመተ 2015 ጽዑቕ ኣህጉራዊ ንጥፈታት ምክያዱን ቅድሚ ሕጂ ዘይበጽሖ ደረጃ ምሕኳሩን ዘግሃደት ዓመት ይገብራ።

ዕቑር ዓቕሚ ስፖርት ኤርትራ ካብ ግዜ ንግዜ ብብመድረኹ ኪንዮ ሃገር ናብ ኣህጉር፡ ካብ ኣህጉር ሓሊፉ ብደረጃ ዓለም ተፈላጥነት ክረክብ ከቢድ ዋጋ እዩ ሓቲቱ። ዓውድታት ኩዑሶ እግሪ፡ ኣትለቲክስን ብሽክለታን ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ምስ ጂኦግራፊካዊ ኣቀማምጠአን ኣብ ግምት ብዘእተወ መገዲ ቀዳሞት 3 ዝሰርዑ ዓይነታት ስፖርት እዮም። ኩዑሶ እግሪ ርእሰ ኩሎም ዓውድታት ስፖርት ኮይኑ ኣብ 207 ኣብ ፊፋ ምዝጉባት ሃገራት ዝሰርሓሉ ኮይኑ፡ ኣትለቲክስ ካብ 100 ሜትሮ ክሳብ ማራቶን ኣብ ዘሎ ርሕቀታት ንኹለን ሃገራት ተወሓደ ኣብ ሓደ ርሕቀት ከድምዓ ኣብ ስራሕ ዝጸምድ እዩ። ቅድድም ብሽክለታ ኣብ ኤውሮጳ፡ ሰሜን ኣሜሪካን ውስትራልያን ፍቱው ክኸውን ከሎ፡ ከም ኤርትራ፡ ኮሎምብያ፡ ደቡብ ኣፍሪቃ...ወዘተ ዝኣመሰላ ሃገራት ድማ ናይ ነዊሕ ዓመታት ተመክሮ ሒዘን ካብ ዞብአን ብፍሉይ መሰስ ኢለን ዝወጻ ሃገራት እየን።

ኤርትራ ኣብዞም 3 ዓውድታት ቅድሚ ሕጂ ዘሰነደቶ ተመክሮ ኣብ 2015 ንመጻኢ ተዘካሪ ኮይኑ ንወለዶታት ዝዝከር ዓወታት ኢያ ኣመዝጊባ።




**ኣትለቲክስ፥**

ውድድር ኣትለቲክስ ዘይከም ካልኦት ዓይነታት ስፖርት ብዙሕ ፍጻሜታት ዘአንግድ ስለ ዝኾነ፡ ብቑጽሪ ብዙሓት ሃገራት ኣብ ዝተፈላለየ ርሕቀታት ስም ዝረኽባሉ፡ ክብረወሰናት ዝስንዳሉን ስሙያት ኣትለታት ንዓለም ዘቕርባሉን እዩ። ኤርትራ ኣብ ኦሎምፒክ 2004 ግሪኽ ብኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ ኣብ 10 ሽሕ ሜትሮ ርሕቀት ብሩር ሜዳልያ ምስ ረኸበት እያ ነቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ተሓጺሩ ዝነበረ ዓቕማ ንዓለም ኣላልያ። ኣብ 2009 ኣብ በርሊን (ጀርመን) ኣብ ዝተኣንገደ ዓለም ለኻዊ ውድድር ኣትለቲክስ ድማ ኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ ደጊሙ ኣብ 10 ሽሕ ሜትሮ ተሸላሚ ብሩር ሜዳልያ ብምዃን ካልእ ኣርእስቲ ሰሪሑ። ኣቐዲሙ ዘርኢሰናይ ኣብ 2007 ኣብ ውድድር ጉያ መሮር ተሸላሚ ወርቂ ሜዳልያ ብምንባሩ፡ ኤርትራ ኣብ'ዚ ዓውዲ ማዕረ'ተን ኣቐዲመን ስመን ኣዕሪገን ዝጸንሓ ሃገራት ምብራቕ ኣፍሪቃ ክትስራዕ ክኢላ።

ጃማይካ ኣብ ሓጺር ርሕቀት ዘይትትንከፍ ሃገር ካብ እትኸውን ነዊሕ ኮይኑ'ሎ። ኤርትራ እትልለየሉ ርሕቀት እምበኣር ውድድር ፍርቂ ማራቶን እዩ። ኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ ን5 ዓመታት ሻምፕዮና ዓለም'ዚ ርሕቀት ክኸውን ከሎ፡ ወናኒ ክብረወሰን እውን'ዩ።

ኤርትራ ኣብ ውድድር ፍርቂ ማራቶን ኣብ 2014 ነታ ን6 ዓመታት ኣከታቲላ ብጋንታ ደረጃ ወርቂ ሜዳልያ ዝዓተረት ኬንያ በሊጻ ንፈለማ ግዚኣ ወርቂ ሜዳልያ ዝተሸለመትሉ ኣጋጣሚ… ሓድሽ ምዕራፍ እዩ ኔሩ።

እቲ ዝደመቐን ዓለም ዘዛረበን ውጽኢት ግን ወዲ 19 ዓመት ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ኣብ ዓለም ለኻዊ ውድድር ኣትለቲክስ ተሸላሚ ወርቂ ሜዳልያ ውድድር ማራቶን ዝኾነሉ ኣጋጣሚ እዩ። እቲ ዝኸበደን ዝኸበረን ዓወት ኣብ ኣትለቲክስ ን42.169 ኪ.ሜተር ዝጎዓዝ በዳህን ሂወት ተወዳደርቲ ከይተረፈ ዝሓትት ውድድር ማራቶን እዩ። ማሕበር ኣትለቲክስ ዓለም ያፍ ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው እዩ ሽልማት ናይ'ዚ ርሕቀት ዕጽፊ ናይ'ቲ ካልእ ፍጻሜታት ክኸውን ዝወሰኖ። ኣብ ወግዓዊ መርበብ ሓበሬታ www.iaaf.org ንፍጻሜ ውድድር ማራቶን ተዓዚቡ፣ ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ባንዴራ ሃገሩ እናንበልበለ ሕንጻጽ ክረግጽ ዝረኣየ ጋዜጠኛ ልዮን ጆንሶን፣ "ኣብ መወዳእታ እታ መዓልቲ ናይ ኤርትራዊ ኣትለት ግርማይ ገስላሴ ኮይና'' (In the end it was the day of Ghirmay Ghebreslassie) ክብል ሰፊሕ ናይ ተምሳጥ ዓንቀጽ እዩ ኣሰፊሩ።

እዚ ውጽኢት ኤርትራ ኣብ ውድድር ፍርቂ ማራቶን ዝጸንሓ ዓብላልነት ናብቲ ዝረሓቐ ውድድር ኣትለቲክስ ዝኾነ ማራቶን ዘሰጋገራ እዩ። ነቲ ዝመጽእ ክራማት ኣብ ብራዚል ዝእንገድ ውድድር ኦሎምፒክ 2016፣ ኣብ'ዚ ርሕቀት ዝለዓለ ቊላሕታ ዝወሃባ ሃገር ኮይና ድማ እያ ክትኣቱ።

ኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ፣ ኣብ ኮንጎ ብራዛቪል ኣብ ዝተኣንገደ ውድድር መላእ ስፖርት ኣፍሪቃ፣ ኣብ'ቲ ነጊስሉ ዘሎን ብ58 ደቂቕን 23 ካልኢትን ክብረወሰን መላእ ዓለም ሒዝሉ ዘሎን ናይ ፍርቂ ማራቶን ውድድር ተሸላሚ ወርቂ ሜዳልያ ዝኾነሉ ፍጻሜ እቲ ካልእ ናይ'ዚ ዓመት ድሙቕ ዓወት ኣትለቲክስ ሃገር እዩ።

## ብሽክለታ

ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ኣብ 2015 ናብቲ ርእሰ ኩሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዝኾነ ቱር ደ.ፍራንስ በጺሑ ጥራይ ዘይኮነ፣ ኣብ ፋልማይ እግሩ ብዳንኤል ናይ ክብሪ ማልያ ክለብሰን ኣብቲ ውሑዳት ሃገራት ጥራይ ደይበንኦ ዘለዋ ፖድዮም ኣሰሩ ክገድፍ በቒዑ ኢዩ። ዳንኤል ተ/ሃይማኖት ቅድሚ ናብ ቱር ደ.ፍራንስ ምእታዉ፣ ኣብቲ ከም ንኡስ ቱር ተባሂሉ ዓመታዊ ቅድሚ ቱር ደ.ፍራንስ ዝካየድ ውድድር ክራይተርዩም ዶፊነ ተዓዊቲ ማልያ ኣንበሳ ዓቕብ ዝኾነሉ ፍጻሜ እቲ ዝዓበየ ዓወት ኤርትራ ክበሃል ይከኣል። ምኽንያቱ ዝኾነ ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ቅድሚ ሕጂ ኣብ ደረጃ ዎርልድ ቱር ውድድር ማልያ ወሲዱ ዝፈልጥ ስለ ዘየለ። ዳንኤል ብደረጃ ኣህጉር እዩ ሓድሽ ክብሪ ተላቢሱ።

ሜሮን ተሾመን ሞሳና ደበሳይን ኣብ መላእ ስፖርት ኣፍሪቃ 2015፣ ኣብ ውድድር ግዜ ተሸለምቲ ወርቂ ሜዳልያ ብምዃኖም ኑቲ ኣብዛ ዓመት ኣቐዲሙ ዝተመዝገበ ውጽኢት ደሪያሞ እዮም።

መርሃዊ ቅዱስ ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ኣብ ዝተኣንገደ ሻምፕዮና ቅድድም ብሽክለታ ዓለም ትሕቲ 23 ዓመት ንብዳሀ'ቲ ብኣእማን ኣብ ዝተሰርሐ ጽርግያ (Cobble Stone) ዘጠቓለለ መድረኽ ተጻዊሩ መበል 11 ተርታ ዝሓዞ ውጽኢት፣ ቅድሚ ሕጂ ብስሙ ተታሒዙ ንዝጸንሐ ዝበለጸ ውጽኢት ኤርትራ ዝኸበረ መበል 15 ደረጃ እዩ ኣመሓይሾዎ።

ተቐዳደምቲ ኤልያስ ኣፎወርቅን ኣማኑኤል ገ/ዝጋቤሄርን ኣብዛ ዓመት ምስ ቤልጁማዊት ክለብ ሲቲ-20 ምጽንባሮም፣ ንበዝሒ ኣብ ደገ ዝጻወቱ ተቐዳደምትና ናብ ዓሰርተ ቁጽሪ ዘዕረገ ፍጻሜ'ውን ናይዛ ዓመት ውጽኢት ኢዩ።

ማዕከናት ዜናን መርበባት ሓበሬታን ማዕረ ማዕረ ብቐዓት ተቐዳደምቲ ዝመስጠን ተድኣ ኔሩ፣ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝነብሩ ኤርትራውያን ንተቐዳደምቶም ዝሁብዎ ደገፍን ኣብ ባንዴርኦም ዘለዎም ፍቕርን እዩ። ወግዓዊ መርበብ ሓበሬታ ዩ.ሲ.ኣይ፣ ድሕሪ ምዝዛም ሻምፕዮና ቅድድም ብሽክለታ ዓለም 2015፣ ካብ ዓበይቲ ትዕዝብታት'ቲ ውድድር ኢሉ ካብ ዘስፈሮ፣ ንደገፍቲ ዝወሃብ ሽልማት ወርቂ ሜዳልያ ተዘኩብር…ንኤርትራውያን ደገፍቲ መን ጥቕኦም ምቐረበ? ዝብል ሕቶ እዩ ኣልዒሉ። ኤርትራዊ ኣብ ዝሃለዎ ሃሙን ቀልቡን ሃገሩ፣ ባንዴርኡ፣ መንግስቱን ህዝቡን ምዃኑ ብመገዲ ቅድድም ብሽክለታ ኣቢሉ ንዓለም ኣፍሊጡ'ዩ!

## ኩዑሶ እግሪ

ሃገራዊት ጋንታ ኩዑሶ እግሪ ኤርትራ ድሕሪ ነዊሕ እዋን ናብ መጻረዪ ግጥም ዋንጫ ዓለም ተመሊሳ፣ ተመዝግቦ ውጽኢት ብ1ይ ደረጃ ክስራዕ ከምዘይኮነ ርዱእ'ዩ። እዛ ኣንጻር ቦትስዋና ኣብ 2 እግሪ ተጻዊታ ብድምር ውጽኢት 5-ብ1 ዝተሳዕረት ሃገራዊት ጋንታ ሓደ ሓቂ ኣረጋጊጻ'ላ።

ኑቶም ኣብ ደገ ዝጻወቱን፣ ሄኖክ ጎይትኦም ዝርከቦም ፕሮፌሽናላት ዘካተተት፣ ኣብ 1ይ ጸወትኣ ብኣሽሓት ዝቑጸር ህዝቢ ናብ ስቴድዮም ኣስመራ ክትመልስ ዝኸኣለትን ንመጻኢ ተመክሮ ኣህጉራዊ ውድድር ምስ እትድልብ ኣብ ዝለዓለ መድረኻት ናይ ምድያብ ብሩህ መጻኢ ዘለዋን እያ።

ጸወታ ኩዑሶ እግሪ ካብ ብሽክለታን ኣትለቲክስን ዝፈልዮ ብውልቂ ክትስመየሉን ክትወጻሉን ዘይከኣል፣ ናይ ሓንቲ 23 ተጻወትቲ ትሓቁፍ ጋንታ ስራሕ ምዃኑ እዩ። በዚ ድማ ናይ ነዊሕ ስራሕ ሓንጺጽካ ትኸደሉ ዓውዲ ኢዩ። ኣብ'ዚ እዋን ተኻእቲ ተጻወትቲ ኣብ ምፍራይ ዝካየድ ዘሎ ንጥፈታት ግራስ-ሩት፣ ንመጻኢ ነዛ ሃገራዊት ጋንታ ድልዱል መሓውር ዝፈጥር ስራሕ ክሳብ ዝኾነ ካብቲ ዓቲብና ክንሕዞ ዘሎና ስራሕ እዩ።

ንድሕራት ተመሊስኩም፣ ንዓመተ 2015 እትዳረግ ናይ ስፖርት ዓመት ተድኣ ኣላ ሃዩ…ሃሰው በሉ????

# ዘልኩ ደኣ !

# ንእስነት ከደት . . . ከምዚኣ ናበለት

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ . . . . ወዲ 80 ዓመት'የም። ኣብ ወጻኢ ዝነበሩ ደቁም ኣላዪት ቆጺሮምሉም። በዓልቲ እንዳኣም ረቢ ደርሖመን ሞይተን እየን። ኣብ ግዜ እርጋን እቲ ዝሓለፍዎ ሂወት ከተዕልሉሉ ኢኻ ትደሊ። እዞም ሱበኣይ እህ . . . እናበሉ ናብ ደቁም ይድውሉ።

ሱበኣይ፥ "ሃለው እህ . . . እህ . . . እንድዕሊይ . . . ከቢዳትኒ ኣላ'ሞ . . . ኣሀ፟ኢ . . . ኣሀ፟ኢ . . . ዋእ ንኣሕዋትካ ንገሮም" ይብልዎ ንወደም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ . . . . ደቁም ከካብ ዘለውዎ ናብ ኣስመራ ይመጹ። ሽዑ ሱበኣይ ሕገስ ይብሉ። የዕልሉ፡ ደብልዑ፡ ደሰትዩ። ኑየም ደቁም "ኣዘውሩኒ" ይብልዎም። ይዘውሩ። ደሓን ኮይኑ፡ ደሓን ኮይኑ፡ ተበሃሂሎም ደቁም ይኸዱ።

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ ሱበኣይ ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ እንደገና ናብ ደቁም ይድውሉ። ክጽምምም ከሎ "ኣፈርኸቡ" ኢልካ ምድዋል ለሚደሞ። ደቁም ብኣፈርኸቡ ካብ ወጻኢ ይመጹ። "እህ . . . እህ . . ." ዝበሉ ዝነበሩ ሱበኣይ ደቁም ምጽኦም ምስ በሉ ይሓወዩ። ዊስኪ ብበረድን ብሞገይ ጋዘን እናጨለጡ ምስ ደቁም ኣዕልል ይቕንዩ። እዚ ነገር ምስ ተደጋገመ፡ ደቁም ገጢሞሞም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሓደ ግዜ ሱበኣይ ናይ ብሓቂ ሓሚሞም። ኣጸቢቑ ከቢድዎም። ከምታ ዝለመድዎ ናብ ደቁም ደዊሎም፥

ሱበኣይ፥ "እህ እህ ሎሚስ ሩሑዋ እዩ፡ ኢ.ጸ.ቢ..ቑ ከቢዱኒ እዩ ዘሎ፡ እህ ኣሀኡ" ምስ በሉ፡ ነታ ተሌፎን ነታ ኣላዪቶም ሂቦሞዋ።

ኣላዪት፥ "ኣቦይ ሓሚሞም ኣለው፡ ከቢድዎም"

ወደም፥ "ደሓን ደሓን ሕጂ ደኣ ተገጢሙ እንደዩ ተዛሪቦሞ ደዩ ኢሉኺ?" ኢልዋ።

ኣላዪት፥ "ክቡድ ኢልዎም ኣሎ።"

ወደም፥ "ከምኡ በሎሞ ደዩ ኢሉኺ?"

ኣላዪት ነታ ቴሌፎን ኑየም ሱበኣይ ትህቦም።

ሱበኣይ፥ "ሃለው ናይ ግድን ክንራኸብ ኣሎና። እህ . . እህ . . ሎሚ ናይ መወዳእታ እያ"

ወደም፥ "ኣቦ ኣይትሰከፉ፡ ደሓን ሰቕ ኢልካ ከድ ኣብኡ ክንራኸብ ኢና።"

ሱበኣይ፥ "ኣበይ ክንራኸብ?"

ወደም፥ "ኣብ ሰማይ፡ ክንመጽኣካ ኢና ኣብኡ ሓሊፍካ ጽናሕ።"

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ ሓደ ሰብ እንተተወሊዱ ክኣርግን ክመውትን ምኽኑ ውዱእ ፍርዲ እዩ። ኣብ ዓለም ዘይኣርግ ነገር የለን። ብግዜ ኩሉ ነገር ይኣርግ እዩ።



ጋዘ ዕትሮ፡ እንተዘይረኺብና ዝኾነ ዓይነት ዕትሮ ዋላ ናይ ማይ ዕትሮ ሰሪቕና ንኸይድ ኢሉና። (ሰረቕቲ ዓድና ዕትሮ ክፈትዉ ጉዳዮም'የም። )

- ቁማልሲ ይኣርግ ዶ? ኣረጊት ቁማል ርኢዩ ዝፈልጥ ሱብሲ ኣሎዶ?

- ንሕና ደቂ ሰብ ንግዜ ብሰዓትን ብካላንደርን ንፈልጦ? እዚ ብዙሓም ግዜ ንንዕቅሉ ሓደ ሜላ እዩ።

- ዝኾነ ተኽሊ ደዩ እንስሳ መዐቀኒ ግዜ ዝኾነ ሰዓት ወይ ካላንደር ኣለዎ ደዩ? ማለት ሓንቲ ተኽሊ ኣራንሺ፡ ኣብ ሓሙሽተ ዓመታ ፍረ ክተውጽእ ከም ዘለዋ መን ይነግራ? ንሕና ብዙሓም ቡቲ መዐቀኒ ናይ ግዜ ሓሙሽተ ዓመት ከም ዝበረት ንፈልጥ? እታ ተኽሊኸ ከመይ ዝበለ ካላንደር እዩ ዘለዋ?

- ተባዕታይ ደርሆ ሰዓት ሓደ ናይ ለይቲ ይንቁ። ቀደም ሰዓት ከይተማህዘ ከሎ፡ ደቂሰብ ንደርሆ ከም ሰዓትን ከም መግዛበን ይጥቀምሉ ነይሮም።

መብርሂ፥ ንደርሆ ከም ሰዓት ዝጥቀምሉ ዝነበሩ ናይ'ቲ ግዜ'ቲ ሰረቕቲ እዮም። ዋላ ኣብ'ዚ ግዜና ዘለዉ ሰረቕቲ እውን ከም ዝጥቀምሉ ሓደ ሰራቒ ኣዕለሉኒ ነይሩ። ሓወ ንዓርከይ እዩ። ብዙሕ ግዜ እዩ ዝኣሰርን ዝፍታሕን። ደርሆ ሰዓት ሓደ ናይ ለይቲ ከውታ ምስ ነቀወ ካብ ገዛና ንቅል ኢሉና። ብድሕሪኡ ሰዓት ክልተ ናይ ለይቲ ኣብ'ቲ ንሰርቀሉ ገዛ ኣቲና እንተረኺብና ናይ

- ንኹልና ዘገጥመና ነገር እዩ። ሰዓት 2፡30 ናይ ለይቲ ተንሲእካ፡ ክትገይሽ ወይ ኣብ 'ኤርፖርት' ጋሻ ክትቅበል ትደሊ። ትምላእ ሰዓት የብልካን። ዘተስኣካ ሰብ የብልካን። እናተሰከፍካ ሰዓት 2፡30 ክትንስእ'የ ኢልካ ትድቅስ። ልክዕ ሰዓት 2፡30 መን ከም ዘተስኣካ ከይፈለጥካ ትበራበር። ስለዚ ኣብ ወሽጢ ኣብሽና ሰዓት ኣላትናዶ ክንብል ንኽእል? እዛ ሰዓት እዚኣ፡ ኣብ ወሽጥና ኮይና ዕድመና ትቑጽረልና ንሳዶ ትኸውን?

- ኣበየናይ ዕድመ ጭሕሚ ተብቁል? ኣበየናይ ዕድመ ትብርሕ (ቁብዕ ትጥቀም?)

- ኣበየናይ ዕድመ ትሽይብ? (ቲንታ ትልከ?)

- ኣበየናይ ዕድመ ሽንቲ ማይ ሼንካ ሻርኔራ ወይ መልጎም ረሲዕካዮ ትኸይድ?

- ኣበየናይ ዕድመ ኣብራኽካ ቁራዕራዕ ይብል? (ሽዑ ኑበሸኻ በዚ ጎማ ማይ ሱሓ ብቑራዕራዕ ዝተሰርሐ የማስለካ?)

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ ስለዚ እዛ ሰዓት እዚኣ ኣበይ ከም ዘላ እንተተፈሊጡ እርጋን ደሓን ወጺኢ ክኸውን እዩ። ሳይንቲስት ዓለምና ይመራመሩ እዮም ዘለው። ኣብ መጻኢ እታ ሰዓት ዘላቶ ቦታ ምስ ተፈልጠ፡ ዕድመ ከም ድላይካ ክኸውን እዩ። ኣብኑት፥ (ነዛ ሰዓት ደው መበሊ 334 ሽሕ ዶላር ዝውድእ መጥባሕቲ ክኸውን'ዩ።)

- ገንዘብ ከፊልካ ኣብ 40 ዓመት ደው ኣብሉላይ ትብሎም። ኣብ 40 ዓመት ደው ምስ በልካ፡ ደሰልችወካ፡ ደሓን ፈንወዋ ትብሎም፡ ብመጥባሕቲ ነታ ሰዓት ደው ዘበልሉ ቢተ የውጽእዎ። ወይ ከኣ እታ ሰዓት ትኸይድ ግን ነቲ እርጋን ጥራይ እለዩሊይ ትብሎም። ከም ኣቦና

ኣብርሃም 900 ዓመት ትጸንሕ፡፡ እቲ ጸገም ኣብ ግዝ ክራይ ትቕመጥ እንተ ኴንካ ኣቓዲምካ ናይ ዓመት ክፈል ኣይብሉኻን እዮም፡፡ ኣቓዲምካ ናይ 300 ዓመት ክፈል ክብሉኻ እዮም፡፡ ባይተንቲ ክተሕድሶ እንተኾንካ ኸኣ ዓመት ዓመት ክተሕድሶ ኢኻ፣ ክንደይ ግዜ ክተሐድሶ ኢኻ?

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ ኣብ ኣሜሪካ ኣብ ካሊፎርንያ፡ ሚካኤል ሮስ ዝተባህለ ሊቕ (ባዮሎጂስት) 'ፍሩት ፍላይ' ዝተባህሉ ሓሸራ ኣብ ላቦራቶሪኡ ኣእቲዩዎም፡፡ ንቡር ዕድመ ፍሩት ፍላይ 70 መዓልቲ እዩ፡፡ ኣብ'ታ ላቦራቶሪ ናይ ዲኤንኤ ለውጢ 150 መዓልቲ ክነብሩ ክኢሎም፡፡ ሰብ ጥራይ ዘይኮነ እቶም ፍሩት ፍላይ እውን ተገሪሞም፡፡ ከመይሲ ኣብ ምሉእ ዕድሚኦም 2 ግዜ ጥራይ ተመርዕዮም ዝሞቱ ዝነበሩ፣ 9 ግዜ ምስተመርዓዉ ገሪምዎም፡፡ ተመርዕዮም ክንብል ከሎና ኣብ ሆቴል ወይ ዳስ ተኸሊሎም ተመርዕዮም ማለት ኣይኮነን፡፡ ብኣተሓሳስባ ናይ እንስሱ ማለት ጠባ ይኹን ኣንበሳ ይኹን ደርሆ ይኹን ተባዕታይን ኣንስታይን ጾታዊ ርክብ እንተፈጺሞም ከም ዝተመርዓዉ እዩም ዝሓስብዎ፡፡

ብኣምሆ እንዳ ሓትኖይ ከይደ ነይረ፡፡ ኣብ'ቲ ካንሸሎ ብዙሓት ኣንስትዮ ደርሆ ኣለዋ፡፡ ሓደ ተባዕታይ ደርሆ እዩ ዘሎ፡፡ ኣብ ግዝ ጹሓይ እናተጸሎኹ ተዓዚበዮ፣ እቲ ደርሆ መርዓ ክፈቱ ጉዳም'ዩ፡፡ ኣነ ኮፍ ኢለ እናረኣኽዎ 10 ግዜ ተመርዕዩ፡፡ ዝበዝሓ ዕድሚኡ ኣብ መርዓ እዩ ዘሕልፎ፡፡ ሽዑ ሓደ መዓልቲ ጹቡሒ ይኸውን፡፡ ናይ ደርሆ ከም ናይ ሰብ ኣይኮነን፡፡ "ሰብ ሓምድ ኢኻ እሞ ናብ ሓመድ ተመለስ" እዩ ዝበሃል፡፡ ናይ ደርሆ ግና "ሓመድ ኢኻ'ሞ ናብ ጹቡሒ ኢኻ ትመለስ" እዩ ተባሂሉ መሰለኒ፡፡

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ እርጋን ንምክልኻል ብዙሕ ጥበባት ተማሂዙ እዩ፡፡ ጸጉርካ እንተሸይቡ ቲንታ ትለኽዮ፡፡ ቈርበት ገጽካ እንተዓጢሩ ፕላስቲክ ሰርጀሪ ትገብር፡፡ ዓይንኻ እንተደኸሙ ዓይኒ ገዚእካ ትቕይር፡፡ ኩሊት እንተተበላሸዩካ ኩሊት ገዚእካ ትቕይር፡፡ እንተኾነ እዚ'ውን ንእርጋን ሰዒሩ ነዊሕ ናይ ምንባር ውሕስነት ኣይሃበን፡፡ ገንዘብ እንተሃልዩካ ንኹሉ ኣካላትካ በብሓንቲ ትቕይር፡፡ ግና እዚ ጸገም ከኣ ኣሎዎ፡፡ ኣብዚ ቀረባ ግዜ ሓደ በልዮኑ፡ ኩሉ ኣቕሑት ኣካላቱ እናቐየረ፣ እናቐየረ፣ እናቐየረ፣ መጨረሽታ ሓንጎሉ ጥራይ ተሪፉ፡፡ ሓንጎሉ ናይ ምርሳዕ ሕማም ምስ ጀመሮ፡ ሓንጎሉይ ቀይሩለይ ኢሉ፡፡ ዕወት መጥባሕቲ ኣካይዶምሉ፡፡ ናይ ሓደ ብሓይጋ ዝሞተ ሰዊድናዊ ሓንጎል እዮም ቀይሮምሉ፡፡ ዓቢ ወዱ ነቡኡ ምስ ረኣየ ኣስተንቲኑ፥

"ኣቦይ ሞት ይፈርህ ነይሩ፡፡ ዕድሚኡ ነዊሕ ክኸውን ይደሊ ነይሩ፡፡ ኩሉ ኣካላቱ ማለት ዓይኑ፣ ኩሊቱ፣ ጸጉሪ ከብዱ፣ መዓንጣኡ፣ ፍርንብሱ፣ ወዘተ ወዘተ ኩሉ ቀይርዎ፡፡ ሎሚ ሓንጎሉ ቀይርዎ፡፡ ኣቦይ ከይተረድኦ ብጠቕላላ ሞይቱ፡፡ ኣቦይ ንሱ ዝሀሉ መሰልዎ ሓንጎሉ ከይተረፈ ቀይሩ፡፡ እንተኾነ ንሱ ሞይቱ፡ እቲ ወዲ ስዊድን ከኣ ዘይሓሰቦ ናብ'ዛ ዓለም ተመሊሱ፣ ኢሉ እናሓሰበ ኣቡኡ ተዛሪብዎ፡ ሞይትካ ዝተንሰኡ ኣይመስለንን ነይሩ፡፡ ኣነ ግና ሞይተ ተንሲኡ እወ ይረድኣኒ እዩ፡፡ እዚ ኣነ ናብ ዓለም መጺኡሉ ዘለኹ ኣካላት ናይ ኣቦኻ እዩ፡፡ እቲ ሓንጎል (ሓሳብ) ግን ኣነ እዩ፡፡ ስለዚ እዚ ዝጥቀመሉ ኣካላት ኣቦኻ ክራይ ክኸፍለካ እዩ፡፡ ንገዛይ ከይደ ባይ" ኢልዎ ንገዛኡ ከይዱ፡፡

ቀደም'ዩ፡፡ ኣብ ኪዳነ ምሕረት ኣስመራ ኣብ እንዳ ጫሕጫሕ ዝበሃል እንዳ ስዋ ዝሰማዕኩዎ ኢዩ፡፡ እቶም ዘዕለሉኒ ሰብ ኣይ ሳዓ ነይሮምም፡፡ ኻይ ወይ ጥሕሻ ንብሎም ኔርና፡፡ ቅድሚ ገለ ዓመታት ናብ ደቂም ካናዳ ከይዶም፡፡ ሕጂ ደሃዮም የብለይን፡፡ እንሆ እታ ዕላሎም፥

ወዲ ሰብን ዕድሚኡን ከም ሓንቲ ጋንታ ኩዕሶ እግሪ እዩ፡፡

## ካብ 20 ክሳብ 30 (ኣጥቃዓይ)

ውዑይ ዕድመ ናይ ናእሽት ንጸው ነጀው የብሎኻ፡፡ ሓይሊ ይስመዓካ፡፡ ተባ ኢሎካ ተድምዓሉ ደኣምበር ዘድምዓልካ ኣይመስለካን፡፡ ኣብ በረ ተጥቅዕ፡፡ ኣብ ፍቕሪ ተጥቅዕ፡፡ ኣብ ገንዘብ ተጥቅዕ፡፡ ኣብ 24 ሰዓታት ዝበዝሀ ሰዓታት ናይ ሓሳብትካ ብዛዕባ "ደናታት" ትሓስብ፡፡ ጸጺሒሐን ይዝከራኻ፡፡

## ካብ 30 ክሳብ 40 (ሚድያና)

ቅሩብ ህድእ ትብል፡፡ ኣብ እንዳ መርዓ ኣብ እንዳ ሓዘን ኣብ እንዳ ቀብሪ ትኸይድ፡፡ ፍቕሪን ኣረቅን ተከፋፍል፡፡ ብዛዕባ ደናታት ክትመራመር ትጀምር፡፡ ሽዑ ጥርጣረታት ተከፋፍል፡፡ ክሳብ 40 ሓዲር እንተዘይዄርካ ንዘርኸብካዮ ጓል ኢንታታት ተወጽእ፡፡ ብኡኡ እንተቐጺልካዮ፡ 40 ዓመት ምስ ኣዔኻ ትቕመጥ እሞ፡ ንግሆ ተንሲእካ "ማማ ካልሰይ ኣብይ እዩ ተቐሚጡ ዘሎ፧" ትብል፡፡ (ሰበይቲኻ ተዋሪዱ ኣዕቢያቶሰ እንደገና ኸኣ ክተእርጎ)

## ካብ 40 ክሳብ 60 (ተኸላኻላይ)

ዕላልካ መብዛሕትኡ ብዛዕባ ሕማማትን ምክልኻሉን ጥራይ ይኸውን፡፡ ገለ ካብ'ቶም ዕላላት፥

"ንግሆ ተንሲእካ ማይ ምስታይ ንጥዕና ጽቡቕ'ዩ" ይብሉኻ፡፡ ትሰቲ፡፡ ጸሊሕካ ተቋርጾ፡፡

"ኮረሪማ ንደም ብዙሒ ጽቡቕ'ዩ" ይብሉኻ፡፡ ትብልዕ፡፡ ጸሊሕካ ተቋርጾ፡፡

"ጅንጅብል ደም የቕጥን'ዩ" ይብሉኻ፣ ጅንጅብል ትበልዕ፡፡ ሞቕሞቒ ልሕቲት፣ ከርቢ እንጣጠዕ ተደቚሰ ካውሎ . . . በዝዮዝሉ ኩሉ ትፍትኖ፡፡ እዚ ኹሉ ንምንታይ እዩ፧ ሞት ንምክልኻል፡፡ ኣብ 60ታት ከሞቲ ብንእሽቶትካ ከለኻ ሰዓት ሰዓት ብዛዕባ ደና ትዝክር፡ ሽዑ ኸኣ ኣብ ሰሰዓት ብዛዕባ ሞት ትዝክር፡፡ ክትከላኸሎ ኸኣ ዘሎ ዝኾነ ቀመማት ትበልዕ፡፡ ሓንቲ መዓልቲ ምስ ኩሎም ቀመማትካ ኣብ'ዛ ጉድጓድ ክትሰኸተት ምኳንካ ፍሉጥ እዩ፡፡

## ካብ 60 ክሳብ 100 (ፖርቴረ)

ከም ሓሳው ልዩት መጠን ጹሓይ እናተጸለኻ፣ ሞት ከይትመጽካ ትሕሉ፡፡ ወዲ 80 ዓመት ኣቦሓጎሓ ሓሚሙ ሆስፒታል እንተኣትዩ እቲ ፖርቴረ ኣብ ሕማቕ ኩነታት ኣሎ ማለት'ዩ፡፡ ሆስፒታል ማለት ንዕኡ ሪጎለ ማለት እዩ፡፡ ጎል እንተኣትዩዎ ብኡኡ ጊዩሩ ክመውት'ዩ፡፡ ካብ ሆስፒታል ደሓን እንተወጺኡ ጎል ኣድሒኑ ማለት ይኸውን፡፡ ኣብ 1998 ዝሞቱ በረምብራስ ኣድሓናም 8 ግዜ ሆስፒታል ኣትዩም፡፡ ሸሞንተ ሪጎለ ኣድሒኖም፡፡ እንታይ እሞ ክኸውን ሓንቲ ለይቲ እዞማዜር ኣብ ገዛኦም፡ ኣብ ዓራቶም ከለዉ ሪጎለ ወቒዕሎም፡፡ ሞይቶም፡፡

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሳይንቲስት ተመራሚሮም ንእርጋን ደው ክብልዎ ኣብ ብርቱዕ ጻዕሪ እዮም ዘለዉ፡፡ ምእራግ እንተተረፉ ሞት ከኣ ክተርፍ እዩ፡፡ ኣነ ከም ኣቦና ኣብርሃም 900 ዓመት ምስ ጸናሕና፡ ክንደይ ቈልዑ ክንወልድ ኢና እዩ ገሪሙኒ ዘሎ፡፡

ሳንዲት ካብ ከበቢ ተኸላኻላይ